# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሚያዝያ 2017
ሕታም 54

★ **ምሕያል ህግደፍ**

- ባና ብሩህ መጻኢ
- ምህናጽ ብቑዕ ሃገራዊ መንእሰይ
- ዓቕሚ ይኩዓት'ዩ!
- መጋቢት ወርሒ ዓበይቲ ቅያታት
- ሳንድያጎ ከም "ካራክተር"












ጉዳይ 'ገይም' ከመይ ንሓዞ፧

# ትሕዝቶ






**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

ሚያዝያ 2017 ቁ.54

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
**መስፍን ገብረሂወት**

ዲዛይን ገበር
**ከማል ዲኖ**

ስእሊ
**ሉል ኣውድዮቪዥዋል**

ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥

መጽሔት “መንእሰይ”
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

ቀዳሞት መንእሰያት ኤርትራ፡ ንመግዛእታዊ ኩነተ-ኣእምሮ ክርዕምዎ ስለዘይመረጹ እዮም፡ ናጽነት ንምርካብ 30 ዓመታት ኣብ ጣሻን በረኻን ሰፊሮም። ሕጂ’ውን እንተኾነ ንሕና መንእሰያት፡ ኑፉም ርእሲ ኹሎም ሃገራዊ ሃብትናን ንያትናን ዝሰርዑ ክብርታት ሕብረተሰብና ንምጅላሕ፡ ብስውርን ረቂቕን ሜላ፡ ካብ በበይኑ ኩርናዓት ዝሰንደዉ መርዚታት ወጊድ ኢልና ንኣሱዳዕቲ ኣበሃህላታት ግዲ ከይሃብና፡ ብሓራ መንፈስ ሃገራውነት፡ መጻኢ ሕብረተሰብና ዝኹልዑ መደባት ልምዓት ክነሰላስል የድልየና። ጻማኡ ድማ፡ ናብ ባህግና ምብጻሕ’ዩ።

ባህግና እንታይ ምኳኑ ፍሉጥ እዩ። ሃገርና ብኹሉ መዳያት ማለት ብትምህርቲ፡ ስነ-ኪነት፡ ተክኖሎጂ፡ ቁጠባ፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ወዘተ... ሰልጢና ምርኣይ እዩ። ኩልና ሰፊሕ ናይ ስራሕን ምዕባለን ዕድላት ተኸፊቱልና፡ ባህታን ዕግበትን ኣብ እተጎናጸፍ፡ ሰላምን ፍትሕን ዝሰፈና ሃገር ክንነብር’ዩ ድሌትናን ሕልምናን። ኑቲ ኣብ ቀረባ ርሑቅት እኖማዕድዎ ዘለና ባና ብሩህ መጻኢ ዝያዳ ንምድማቕ፡ ብወገን መንእሰያት ክንስከሞ ዝግባእ ሓላፍነት ዘብርህ ትሕዝቶ ኣውራ ኣተኩሮ ናይ ለሚ መጽሔት መንእሰይ ኮይኑ ተዳልዩ ኣሎ። “ምሕያል ህዝባዊ ግንባር” ሓደ ካብ ዓበይቲ ፖለቲካዊ መደባት 2017 ምኳኑ ክግለጽ ጸኒሑ ኣሎ። መንእሰያት ብዘዕባ መጻኢ ኤርትራን ህዝባን ንጹር ራእይ ሒዝና፡ ኣብ ፖለቲካዊ ስራሕ ብንጥፈት ክንዋሳእ መድረኻዊ ሓላፍነትና ምኳኑ ዘዘኻኽር ጽሑፍ’ውን ሰዒቡ ቀሪቡ ኣሎ።

ብቐዓት ሕብረተሰብ ብደረጃ ንቕሓት፡ ውዳበን ዕጥቂን መንእሰያት እዩ ዝምዘን። መንእሰይ ህላወን ምዕባለን ሕብረተሰቡ ከውሕስ፡ ረብሓታቱ ብንጹር ክፈልጥ ዘኽእሎ ፖለቲካዊ ንቕሓት፤ ብጥምረት ናብ ዕላማኡ ክግስግስ ዘኽእሎ ሓያል ውዳበ፤ መሰሉን ረብሓታቱን ዝከላኸለሉ ዕጥቂ የድልዮ። እቲ ብዓወት ዘመርሽ መስርሕ ወይ ኣገባብ ንሱ ስለዝኾነ፡ ሃማመተኤ ኣብ’ዞም ሰለስተ ኣዕኑድ ብቕዓት ንምዕዋት መሪሕ ዕላማኡ ገይሩ መደባቱ ይሰርዕን የተግብርን። ኣብ ናይ ለሚ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር፡ ኣብ ዝሓለፈ ቀዳማይ ርብዒ ዓመት ብኣቦመንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲንን ሓላፊ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ብጻይ ዑቕባይ በርሀን ንቕሓት፡ ውዳበን ዕጥቅን መንእሰያትን ዘሐይል ኣብ ዞባታት ናይ ዘቐደድዎ ሰሚናራት ጽማቕ ትሕዝቶ ተኣንጊዱ ኣሎ።

ታሪኽ ጅግንነትን ዓወትን መንእሰይ ኤርትራ፡ ጸዊሻ ዘይውዳእ ባሕሪ ቀያታት እዩ። ንለሚ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ወርሒ መጋቢት ጥራይ ዝተፈጸሙ ቅያታት ኣብ ዓምዲ “ትውፊት” ንኣንበብታ ኣዘኻኺራ ኣላ።

ንሕብረተሰብ ናይ ጽቡቕ ኣብነት ወይ ኣርኣያ ንዝኾኑ መንእሰያት እተላሊ ዓምዲ ሃብሮም፡ ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ብስቪላዊ ምህንድስና ትምህርታ ወዲኣ፡ ኣብ ዝተፈላለያ ትካላት ሃገርና ድማ ቡቲ ሞያ ምስ ዝሰርሐት መንእሰይ ኢንጂነር ሳባ ተኸስተ ዝተኻየደ ዕላል ተዳልዩ ኣሎ። ኣብ’ታ ኣብ ስነጥበብ ሃገርና ፍሉይ ኣበርክቶ ንዘገበሩ ሃብርም ስነ-ጥበበኛታት እተላሊ ዓምዲ ባህልን ስነጥበባትን ድማ ምስ መንእሰይ ድምጻዊት ሰምሃር የሃንስ ዝተኻየደ ዕላል ጃባእ ኢላትና’ላ። ደራሲን ጋዜጠኛን ተስፋዬ ገብረኣብ፡ ብምናቡ ካብ ዘንበቦን ዝሰምዖን ጸሚቑ ዝሰርሐ ሳንድያን ገይሩ ዘዳለዎ፡ ስነጥበባዊ ትሕዝቶ ሰዒቡ ኣሎ።

ኣብ ዓመተ 2017 ኣብ ዓለማውን ኣፍሪቃውን መድረኻት ብጽቡቕ ተበጊሱ ንዘሎ ወጽኢት ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ብሽግለታ ዝድህስስ ትሕዝቶ ኣብ ዓምዲ ስፖርት፡ ሓውሲ ፍልስፍናዊ ዓምዲ ዘልኩ ደኣ ናይ ግርማይ የሃንስ (ሳንድያን) ድማ ከም ወትሩ ኣብ ልምድቲ ቦታኣ ክትጸንሓኩም’ያ። ብሕልፊ ንማሕበረሰብ መንእሰይ ዝምህሩ፡ ዘማእዝኑን ዘዘናግዑን ብርክት ዝበሉ ትሕዝቶታትን ጽሑፋትን ድማ ኣብ ዝተረፉ ዓምድታት መጽሔት ተኣንጊደም ኣለዉ። መጽሔት መንእሰይ እትሕይል ብተሳትፎን ኣበርክቶን ኣንበብታ ስለዝኾነ፡ ብርዕኹም ክትስሕሉላ ናይ ወትሩ መዘኻኸሪ ኣዳለውታ’ዩ።

# ደሃይኩም

### ኣጊሩ!

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ቃለመጠይቕ ዝገበረ መንእሰይ መሓመድ ኑር ኣመስግኑለይ። ብሱል፡ ጻዕረኛ፡ በሊሕ፡ ገላጺ መንእሰይ ኢኻ እሞ ከማኻስ ሽሕ ይወለዱ 'ዚ ወደይ ሃብሮም! ብቛንቋ ዓፋር ከኣ ኣጊሩ! ኢለካ ኣለኹ።

ኣቦኻ ገረኺዳን ሃይለ

ካብ ዓድቐይሕ

ተመሳሳሊ ርእይቶታት

ሙሴ በርሀ ካብ ሰምበል

ነስረዲን ሰዒድ ካብ ዓሰብ

### ኣቓልቦ ኣብ ግጥሚ

ብትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ዕጉብ'የ። ኣብ ምምዕባል ባህሊን ስነጥበብን ትገብሮ ዘላ ተራን ኣበርክቶን'ውን ኣድንቕ። ንባህሊ ብኹሉ ሸነኹ ክትድህስሶ እናፈተነት ንግጥሚ ዝኸውን ኩርናዕ ዘይምሕዛኣ ግና ቅሬታ ኣሎኒ። ሕጂ'ውን ማይ ኣይሓለፎን፤ ብዙሓት ንምኽሓሎም ገጠምቲ ስለዘለዉና፡ ግጥሚ እነስተማቕረሉ መድረኽ ክትከፍተልና እላቦ።

ነጋሲ ገሰጋሲ

### ክተዋህመና

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታማ ጽቡቕ ትሕዝቶታት ረኺብሉ። የግዳስ ቅሩብ ከኣ ቈምነገር ኣጽዕቕ ኣቢላ ነይራ። ሓንሳብ ሓንሳብ ድማ ናይ ኬፋትን ወኻዕታን ኣጽዕቕ ኣቢላ ክተዋህመና ጽቡቕ ነይሩ።

ወዲ ጂሜ ካብ ባር ጂማ

### ዕድል ስልጠና ክወሃበና

መጽሔት መንእሰይ ደሃይ ማሕበር ኣብ ዝብል ዓምዳ ኣብ ኩለን ዞባታት ንዝተኻየደ ስልጠናታት ዝገልጽ ሓበሬታ ኣውጺኣ ነይራ። ሃማመተኤ ብዘለዎ ናይ ውዳበ መሓውር ኣቢሉ ክንድኡ ዝኣክል ስልጠና ክሁብ ምኽኣሉ ዝተባብዕ'ዩ። ኑቶም ነዚ ዕድል ዘይረኸብና፡ ካብ ስሩዕ ትምህርትን ስራሕን ወጻኢ ዘሎና መንእሰያት ድማ ተቓደስቲ ናይ'ቲ ዝወሃብ ስልጠና ክንከውን ዕድል ክወሃበና ጽቡቕ ነይሩ።

ሰዒድ ሓጎስ ካብ ጾሮና

### "ሽልማት ዛግረ" ኣዘናኺሩኒ

ምስ ሻምፕዮን ማራቶን ዓለም ኤርትራዊ ኣትሌት ግርማይ ገብረስላሴ ዝተገብረ ዕላል እዋናውን ኣገዳስን ነይሩ። ግርማይ ኣብ ርእሲ'ቲ መሳጢ ዕላሉ፡ ኣብ 7ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ዝረኸቦ ሽልማት "ሶይራ" ኣመልኪቱ ኣብ ዝሃቦ መብርሂ፡ ኑቲ ቅድሚ ናብ ኣትሌት ምዝንባሉ ካብ ኢድ ክቡር ፕረዚደንት ሽልማት ዛግረ ክወሰድ ዝከበሮ ጥሙሕ ጋህዲ ዝገበረ ኣጋጣሚ ምንባሩ'ዩ ገሊጹ። ግርማይ ንእግረ-መገዱ ንኽብርን ኣገዳስነትን ሽልማት ዛግረ ምግላጹ፡ ኑቲ ኣብ ዓመት ዝወሃብ ዝነበረ ሽልማት ዛግረ ኣዘኻኺሩኒ። ንምኻኑ ሽልማት ዛግረ እንታይ ኮይኑ'ዩ ኣቋሪጹ፤ ኣብ ተመሃሮ ናይ ተወዳዳርነት ቅዱስ ቅንኢ ኣብ ምስራጽ ዝነበሮ ተራ ዕዙዝ ስለዝኾነ፡ ዝምልከቶ ኣካል ክሓስበሉ በዚ ኣጋጣሚ ለበዋይ ኣመሓላልፍ።

መምህር ኣብርሃለይ ክፍለ

### ሕጽረት ካርቱና

መጽሔት መንእሰይ ካብ ሕታም ናብ ሕታም እናሓየለት ትኸይድ ስለዘላ፡ ኣዳለውታ ኩርዓት ይሰማዐኩም። ርእይቶይ ንካርቱን ዝምልከት'ዩ - ካርቱን ብውሑድ ቃላት ዓብዪ መልእኽቲ ዘመሓላልፍ ሜላ ስነጥበብ'ዩ። ስለዝኾነ ሙብዛሕትኣን መጽሔታት ዝዓበየ ቦታ እየን ዝህባኦ። ኣብ መጽሔት መንእሰይ ግና ኣይግድን። ኣብ ዝሓለፉ ሕታማት ዝወጹ ካርቱናት'ውን እንተኾነ፡ ጌጋ ደኣ ይኽለኣለይ እምበር ቅድሚ ሕጂ ዝረኣኽዎም ኮይኑ ተሰሚዑኒ። መጽሔት መንእሰይ ንዘለዉና ክኢላታት ናይ'ዚ ዓውዲ ኣተባቢዓ ሓደስቲ መሃርትን ኣዘናጋዕትን ካርቱናት ክተቋድሰና ጻዕሪ ሓዊሳ ክትሰርሓሉ እላቦ።

ዳዊት ሀብታይ




### ትድግንዮኖ'ላ

ብመጀመርታ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ዘሎኒ ኣድናቖትን ክብርን ክገልጽ እፈቱ። መጽሔት መንእሰይ ከይረብረበት ደሃይና ደሃይ መንእሰያት እተተንፍስ ዘላ መጽሔት እያ። ስለዝኾነት ከኣ ወትሩ ብሃንቀውታ ንጽበያ። እንተኾነ ግና ኣብዚ ዝሓለፈ እዋናት ከምቲ ክልተ ወርሓዊት ምኻና ትድንጉዮና ኣላ። ልሳን መንእሰያት ክንሳ ክልተ ወርሒ እኳ ነዊሕና እናበልናስ ካብኡ ንላዕሊ ክትከይድ ከላ ይስመዓና ኣሎ። ስለዚ ኣዳለውቲ መጽሔት ዘይስገር ጸገማት እንተሃልዩኩም ወፈራ ዓድሙና።

ሕድራይ ሙሳዝጊ ካብ ዒላበርዕድ

### መጽሔት ኣካዳሚ እንተዝዳሎ

መጽሔት መንእሰይ ከም ቀደማ ጽቡቕ ኣላ። እቲ ጽቡቕ ግን ኩሉ ግዜ ካብኡ ዝጽብቕ ስለዘለዎ ኑቲ ዝተረፈ መሊኣ ካብቲ ዘላቶ ክትጽብቕ ድሌትና'ዩ። ዝበዝሐ ግዜ ሕብራዊ ትሕዝቶ እዩ ዘለዋ። ንኹሉ ደረጃ ዕድመ መንእሰይ ዘእተወት ኮይና ረኺብናያ። ዓምዲ "ኣካዳሚ" ምኽፋታ ጽቡቕ እኳ እንተኾነ፡ ኣካዳሚ ሰፊሕ ዓውዲን ንተመሃሮ ኣዝዩ ዘገድስን ብምዃኑ፡ ኣብ ኣካዳሚ ዘቕንዐ ርእሱ ዝኸኣለ ካልእ መጽሔት ክዳሎ እንተዝኽእል ምሓሸ ዝብል ርእይቶ ኣሎኒ።

ኣሚና ሓጎስ ካብ ኣስመራ

ጉዳያት

# ባና ብሩህ መጻኢ ንምድማቕ

ድሕሪ ርብዒ ዘመን ዝወሰደ ከቢድ ጻዕሪ፡ ሎሚ ባና ብሩህ መጻኢ ህዝቢን ሃገርን ኤርትራ ዝያዳ ቀሪቡ ኣብ ዝርኣየሉ ግዜ በጺሕና ኣለና። ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ እዋን፡ ኣብዚ ሃገር'ዚ ክፍጠር ዝኽእል ዕድላትን ክመጽእ ዝኽእል ሱር በተኽ ቁጠባዊ ለውጢን ዕብየትን፡ ንኹሉ ከስተብህል ዝኽእል፡ ኣዝዩ ብሩህ ኮይኑ ኣሎ። ናብዚ ትስፉው ግዜ'ዚ ንምብጻሕ ዝተሰግረ መስገደላት ግን፡ እምበረ መጠን በዳሂን ዓቕሊ ዝፈታተንን እዩ ነይሩ። ሳላ'ቲ ክምህ ዘይብል መኸተና፡ መኸተ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣውራ ድማ፡ ሳላ ውፉይ ጻዕሪን መስዋእቲን መንእሰያት ግን፡ ነቲ ልዑል ተጻዋርነት ዝሓተተ ጸዋግ ግዜ፡ ኣብ እንሰግረሉ መስመር ክንረግጽ ተቓሪብና ኣለና።

እዚ ባና ትስፉው መጻኢ ብዕድል ዝተቐልቀለ ኣይኮነን። ነዊሕ፡ ሓያልን ውፉይን ስራሕ ህዝቢን መሪሕነትን ዝኾልዖ እዩ። ኩሉ ግዜ መሰረት ምንጻፍ እቲ ዝኸበደ ዕማም እዩ። ብፍላይ ካብ ባዶ ወይ ካብ ትሕቲ ባዶ ነቒልካ፡ ንልዑል ኣፍራይነት፡ ወፍሪን ቁጠባዊ ዕብየትን ዝዕድም ባይታ ክትፈጥር ክብደቱ ቀሊል ኣይኮነን። ብርግጽ ድማ፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ከቢድ ጾር መነባብሮ ተሰኪሙ፡ ክንዮ ውልቃዊ ጥቕሚ፡ ሃገራዊ ዕላማ ኣቐዲሙ፡ ኣብቲ መንግስቲ ነባሪ ፍታሕ ንምምጻእ ዝወጠኖ መደባት ልምዓት ብተወፋይነትን ልዑል ምጽማምን ከይተገበዘ ክሰርሕ ብምጽንሑ ዝጸንሖ ጸቕጢ ቀሊል ኣይኮነን። እንተኾነ ሳላ ዝተጸመመን ዝተጻወረን ንቅልጡፍ ቁጠባዊ ዕብየት መገዲ ኣብ ምጽራግ ጽቡቕ ክስጉም ክኢሉ ኣሎ። እዚ ሓቂ'ዚ፡ ቃላት ኣይኮነን መግለጺኡ። ኣብ ኩሉ መዳያት ልምዓት ተዋህሊሉ ዘሎ ገስጋስ ብምርኣይ፡ መጻኢ ኣመቱ እንታይ ክኸውን ከምዝኽእል ብምግማት ምርድኡ ዘጸግም ኣይኮነን።

ሓደ ካብ ዓበይቲ ገስጋሳት፡ እቲ ሕርሻዊ ኣፍራይነት ኣዕቢኻ፡ ብዘላቕነት ውሕስነት መግቢ ንምርግጋጽ ክዋደድ ዝጸንሐ መንጸፍ እዩ። በቲ ዛጊት ዝተተግበረ ፕሮጀክትታት፡ ስትራተጂያውያን ዲጋታት ተሃኒጾምን ይህነጹን ኣለው። በዚ ድማ ማይ ናይ ምውህላል ዓቕምና ክዓቢ፡ ብመጠኑ እፎይታ ዝፈጥር ናይ ማይ ውሕስነት ከነረጋግጽን ክኢልና ኣለና። እቲ ስራሕ ከኣ ቀጻሊ እዩ። ጎኒ-ጎኒ'ዚ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ሃገር፡ ኣውራ ድማ ኣብ ምዕራባዊ ዞባ ልምዓት፡ ሕርሻዊ ጸጋና ብብቕዓት ክንምዝምዝ ዝኽእለና መሰረታዊ መንጽፍ ይዋደድ ኣሎ። በዚ ድማ እቲ ኣብ ዝናብ ዝምርኰስ ያታዊ ኣገባብ ማሕረስ ናብ ዘመናዊ ሕርሻ ዝቕየረሉ እዋን ርሒቕ ኣይኮነን። ከም ዝፍለጥ ምስ ኩሉ ሕጽረታትን ባህርያዊ ጸገማትን፡ ኣብ ኤርትራ ጥሜት ዘይብሉ ሃዋህው ንምርግጋጽን ትሕጃታት መግቢ ንምስሳንን መንግስቲ ብዕቱብ ክሰርሓሉ ጸኒሑ እዩ። ከባቢና ብደርቂ ተጠቒዑ ንረድኤት ኣብ ዝጣርዓሉ፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ነቲ ዝሓለፈ ጽንኩር ግዜ እውን እንተኾነ፡ ብዘይ ዝኾነ ሓጋዚ ንጥሜትን ዓጸቦን ከይተቓልዐ ክሓልፎ ምኽኣሉ፡ ንብቕዓቱን ብቕዓት መንግስቱን ብጻዕሩ ኣግሂድዎ ዘሎ ብሩህ መጻኢኡን ዝምስክር እዩ። ካብ ሕጂ ንድሓር፡ ከም ውጽኢት ናይቲ ክዋደድ ዝጸንሐ ትሕተ-ቅርጺ ሕርሻ፡ ምህርቲ ሕርሻና ብዓይነትን ብዝሕን እናበርከተ ኪኸይድ ምኻኑ ርዱእ እዩ። ነቲ ኣብ ሕርሻ ዘለና ገና ዘይተመዝመዘ ዓቢ ዕቑር ሃብቲ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ሕርሻዊ ምህርቲ ዝምስርሑ በብዓይነቶም ኣግሮ ኢንዱስትሪ ትካላትን ዝሑል መኽዘናትን እውን ክምስረቱ ጸኒሖም ኣለው። ናይ ዓሳ ሃብትና ብብቕዓት ንምምዝማዝ፡ ብውሽጣዊ ዓቕሚን ሸርክነትን ዝተታሕዙ ፕሮጀክትታት እውን ማዕረኡ ይስጉሙ ኣለው።

ማዕድናዊ ሃብትና ከምቲ ኣብ ካልኦት ሃገራት ዝርአ፡ ኣብ ክንዲ ንረብሓ ኩባንያታት ወጻኢ ጥራይ ዘገልግል፡ ህዝብን ሃገርን ተጠቀምቲ ናይዚ ጸጋ'ዚ ኪኾኑ፡ መንግስቲ፡ ብዙሕ ገንዘባዊ ወፍሪ ገይሩ፡ ኣብተን ናይ ዕደና ኩባንያታት ዝህልወና ብርክታት ብምዕባይ፡ ካብ ጸጋታትና ረባሕቲ እንኾነሉ ባይታ ፈጢሩ ኣሎ። ኣብዚ መዳይ'ዚ ዘሎ ሃብቲ ናይዚ ሃገር ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን። በዚ ኣህራፊ ጸጋ'ዚ ተደሪኸን ብዙሓት ኩባንያታት ኣብ ዳህሳስ ክነጥፋ ጸኒሐን ኣለዋ። ናብ ደረጃ ምዕዳን ዝሰጋገራ ዘለዋ ድማ ውሑዳት ኣይኮናን። እዚ ጽላት'ዚ እውን፡ ኣብ ቁጠባዊ ዕብየት ናይዚ ሃገር ክህልዎ ዝኽእል ድርኺት

ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

ሓደ ካብ ዓበይቲ ማሕንቐታት ናይ ዝሓለፈ መድረኽ፡ ሕጽረት ጸዓት ኮይኑ፡ ንኹሉ ቁጠባዊ ንጥፈት ክጸሉ ዝጸንሐ እዩ። እዚ ጸገም'ዚ መሰረታዊ ፍታሕ ክርከቦ፡ ኣብ ምዕራባዊ ዞባ ልምዓት ኮነ፡ ኣብቲ ቀንዲ መደበር መመንጨዊ ሓይሊ ኤለትሪክ ክትግበሩ ዝጸንሑ መደባት ጽቡቕ ሰጒሞም ኣለው። ጎኒ ጎኒ'ዚ ኣብ ጽላት ኢንዱስትሪን እውን ከም ፋብሪካ ሲሚንቶን ፋብሪካ ፕላስቲክን ዝኣመሰሉ፡ ኣብ ህንጸት ሃገር ዓቢ ግደ ዘለዎም ዓበይቲ ፕሮጀክትታት ክትግበሩ ጸኒሖም ኣለው። ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ጽርግያታት፡ ቀረብ ጽሩይ ዝስተ ማይ፡ ቀረብ ጸዓት፡ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን ንምርግጋጽ ብዝተዓመ ስርሓት ከኣ፡ ርሑቕን ዘይምቹእን ዝበሃል ዝነበረ ከባቢታት ብናይ ሒደት ሰዓታት ጉዕዞ ከምዝብጻሕ፡ ገጠራት ብርሃን ከምዝርከብ፡ ብቴለፎንን ካልእ ቴክኖሎጂ መራኸቢታትን ምስ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ከምዝተኣሳሰር ኮይኑ ኣሎ። እዚ ባይታ'ዚ ንዝተፈላለየ ንግዳዊ፡ ሕርሻዊን ቁጠባዊን ንጥፈት ምቹእ ባይታ ዝፈጥር፡ ናይ ውሽጥን ግዳምን ወፍሪ ዝዕድም እዩ።

ኣብቲ ቀንዲ መግለጺን መርኣያን ሰብኣዊ ምዕባለ ዝኾነ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ኣውራ ድማ ኣብ ኣገልግሎት ጥዕናን ትምህርቲን ዝምዝገብ ዘሎ ገስጋስ እውን ብግደኡ ኣብ ዕብየት ቁጠባ ዝህልዎ ድርኺት ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ክፈስስ ብዝጸንሐ ገዚፍ ወፍሪ፡ ብኣሽሓት ዝቝጸሩ መንእሰያት፡ ብዝተፈላለየ ሞያታት እናሰልጠኑ፡ ኣብ ስራሕ ዓለም ይዋፈሩ ምህላዎም፡ ነቲ ኣብ ቀረባ ርሕቀት ዘሎ ባና ብሩህ መጻኢ ዘድምቕ እዩ።

ልዑል ተጻዋርነት ዝሓተተና መድረኽ ሰጊርና፡ ብውሱን ጸጋታት፡ ነዚ ገስጋስ'ዚ ከነዋህልል ዘኽኣለና ካልእ ዘይኮነ፡ ክብርቲን ስልጥንቲን ሃገር ንምህናጽ ዘለና ብርቱዕ ድሌትን ወኒን እዩ። ሓያል ናይ ዓያይነት መንፈስ ንምፍጣር ዝሓለነ እምበር፡ ኣብ ምጽወታ ዘይምርኩስ ዘቤታዊን ግዳማዊን ፖለቲካውን ቁጠባዊን ፖሊሲታት መንግስቲ ኤርትራ ከኣ፡ ነዚ ድሌት'ዚ ናብ ግብራዊ ዕዮን ዝጭበጥ ውጽኢትን ዝቐየረ ዝዓበየ ረቛሒ እዩ። ድኽነትን ድሕረትን ንምውጋድ ብሓያል ድሌትን ተወፋይነትን ብዘካየድናዮ ጻዕሪ እምበኣር፡ ሃገርና ዘይከምቲ ነደይቲ ዝሓልምዎ፡ ድርኩኺት ብሩህ መጻኢ ክትረግጽ ኣብቂዕናያ ኣለና።

ምስዚ ምዕባለታት'ዚ ተኣሳሲሩ ክጥቀስ ዘለዎ፡ ምቅይያር ዓለማዊ ኩነታት እዩ። ከምዝፍለጥ፡ ኤርትራ ዝተኸተለቶ ብርእሰኻ ናይ ምሕዳር ፖሊሲ፡ ብጽቡቕ ኣብነት ንካልኦት ኣርኣያ ከይከውን ብዙሕ ተጻብኦታት እዩ ገጢምዎ። እንተኾነ ኩሉ ተጻብኦታት፡ ምስቲ ክምህ ዘይብል መኸተ ህዝቢ ተራጺሙ ኣይሰርሐን። ሃሰያ ኣውሪዱ እውን እንተኾነ፡ ካብ ጉዕዞናን ዕብየትናን ኣይሓንኩለናን። ነዚ ሰጊርና ናብዚ ትሰፉው መድረኽ ክንበጽሕ ምኽኣልና፡ ዘግሃዶ ሓቂ እንተሎ እምበኣር፡ ህዝቢ ኤርትራ ብዝኾነ ሸርሒን ተጻብኦን ካብ ጉዕዞኡ ከምዘይሰናኸል እዩ። ክንዲ ዝኾነ ተጻባእቲ ካብ ሕልሞም ዝበራበርሉ እዋን እዩ። ነዚ ኩነታት'ዚ ብምንባብ ኣብ ዲፕሎማሲያዊ መዳይ ዝመጽእ ዘሎ ምዕባለታትን መጻኢ ኣመቱን እውን፡ ንረብሓና እዩ።

በዚ ዝተጠቕሰ ረቛሒታትን ካልእን መጻኢና ኣዝዩ ትሰፉው ይኹን'ምበር፡ ሕጂ እውን እንተኾነ፡ ነዚ ባና ትሰፉው መጻኢ ንምድማቕ፡ ሓጺር ናይ ጻዕርን ተወፋይነትን መድረኽ ክሓተና ምኻኑ፡ ክስሓት ኣይግባእን። ከምዝፍለጥ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብቲ ንፈዉሲ ማሕላ እኳ "ኣጆኻ!" ዝብሎ ከይረኸበ ናጽነት ክደሊ ዘሕለፎ ነዊሕን ጽንኩርን እዋን፡ እንኮ ዋሕሱን ዝተኣማመነሉን ጸጋ፡ ክብርታቱ እዩ ነይሩ። ሓደ ካብቶም ብሉጻት ክብርታቱ፡ እቲ ልዑል ናይ ምጽዋር ክእለቱን ዘይጸዓድ መንፈሱን እዩ። ኣብዚ ናይ ድሕሪ ናጽነት ጻዕሪ ንህንጸት ሃገር እውን እንተኾነ፡ ነዚ ተዋህሊሉ ዘሎ ገስጋስ ዝፈጠረ ክብሪ ንሱ እዩ - ተጻዋርነት! ፍቕሪ ሃገርን መንነታዊ ሓበንን፡ ፍትወት ሓቂን ፍትሒን፡ ጽንዓት ኣብ ዕላማ፡ ሓድሕዳዊ ሓልዮትን ስኒትን፡ ጅግንነትን ተበጃውነትን፡ ፍቕሪ ስራሕ፡ ፍልጠት፡ መሃዝነትን ርእሰ-ምርኩሳን ገለ ካብቶም ድሙቓት ክብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራ ኮይኖም፡ ተጻዋርነት ከኣ ከም ክብሪ፡ ዓንዲ ማእከል ናይዞም ኩሎም ዝተጠቕሱ ክብርታት'ዩ እንተተባህለ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ሃገራዊ ፍቕሪ ብግብሪ ንምርኣይ ዝጠልቦ ተጻዋርነት ኣሎ። ንስለ ሓቂን ፍትሒን ጸኒዕካ ደው ምባል ብዘይ ተጻዋርነት ዝከኣል ዕማም ኣይኮነን። ርእሰ ምርኩሳን ቁጠባዊ ሓርነትን ድማ ከም ዕላማ፡ ጸገማትን ብድሆታትን ተጸሚምካ ብልዑል ተጻዋርነት ከይሓለፍካ ክብጻሕ ዝኽእል ኣይኮነን። ሕብረተሰብ፡ ምዕባለኡ ብቐንዱ ኣብ ክብርታቱ'ዩ ዝምርኩስ። ኣብ ጎደና ዘላቒ ዕብየት ንምጽንባር እነካይዶ ስራሕ ከኣ ተዓዋትነቱ ሕጂ እውን ክብርታትና'ዩ ክውስኖ። ከምዝፍለጥ ራእይና ስልጥንቲን ብልጽግቲን ሃገር ምህናጽ እዩ። እዚ ራእይን ዕላማን'ዚ ግን ንዕኡ ዝበቅዕ ክብርታት ሒዝካ ጥራይ'ዩ ክብጻሕ ዝኽእል።

ነቲ ኣብ ቀረባ ርሕቀት እነማዕድዎ ዘለና ባና ብሩህ መጻኢ ዝያዳ ንምድማቕ እምበኣር፡ ነዞም ክብርታት ዕጥቅኻ ጌርካ ክስገር ዘለዎ ንእሽቶ ግዜ ኣሎ። ሓደን ቀንዲን ካብዞም ክብርታት ድማ፡ እቲ ጽንኩር እዋን ክንሰግር ዘኽኣለና ባህሊ ተጻዋርነት እዩ። ባህሊ ተጻዋርነት እምበኣር፡ ዕላማና ብምልኣት ጨቢጥና፡ ኣብቲ እንብህጎ ኣጸደ ራህዋን ምዕባለን ክሳብ እንዓርፍ ክብታኡ ከይነከየ ምሳና ክጓዓዝ ዘለዎ ክብሪ'ዩ።

# ምሕያል ህግደፍ

## ሕርያ'ዶ መቐጸልታ ተልእኾ?

ሓደ ካብ ዓበይቲ ፖለቲካዊ መደባት 2017፡ "ምሕያል ህዝባዊ ግንባር" ምኻኑ፡ ኣብ ቃለ-መጠይቕ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ኮነ ኣብ ናይ ህግደፍ ጽሑፋት ተገሊጹ እዩ። እዚ መደብ'ዚ ብፍሉይነት ሎሚ ዓመት ዝሕንጸጽ ዘሎ ሓድሽ መደብ ዘይኮነ፡ መቐጸልታ ናይ'ቲ ህዝቢ ኤርትራ ንዓሰርተታት ዓመታት ዝዀየዶ ቃልሲን ፖለቲካዊ ስራሕን እዩ። ንመጻኢ እውን ዘዩቋርጽ ኣካል ዕዮ ህንጸት ሃገር፡ እኳ ድኣ እቲ ዝዓበየ ዕማም እዩ።

ምሕያል ህዝባዊ ግንባር እንታይ ማለት'ዩ? ዝብል ሕቶ ቅድሚ ምምላስ እምበኣር፡ ህዝባዊ ግንባር መን'ዩ? ካበይ መጺኡ? ኣበይ ኣሎ? ንዓና መንእሰያት እንታይ ይብጽሓና? ስለምንታይ እዩ'ኸ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ኣውራ ድማ መንእሰያት ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ክገድሰና ዘለዎ? እንታይ ንምርካብ? ናበይ ንምብጻሕ? ዝብሉ ጉዳያት ምድህሳስ ኣገዳሲ ይኸውን።

### ህዝባዊ ግንባር ካበይ መጺ?

ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ኣብ ታሪኽ ሓደ ዘመን፡ ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ፡ ሓባራዊ ተሞኩሮ ኣሕሊፉ፡ ኣብ መወዳእታ ብናይ ጉዳእ ርእሱ ድሌት ሓደ ሃገር ንምኻን፡ ስሙር ቃልሲ ንናጽነት ብምኽያድ ልዑላዊ ሃገር ክምስርት ዝበቕዐ ህዝቢ እዩ። ናብዚ ደረጃ'ዚ ዝበቕዐ ግን፡ ኣዝዩ ከቢድ፡ ነዊሕ፡ መሪርን ፈታንን መድረኻት፡ እልቢ ዘይብሉ ሕልኽላኽ ግዳማውን ውሽጣውን ብድሆታት ሰጊሩ እዩ። ኣንጻር ብዓቕሚ ኣዝዩም ጹብለል ዝበልዎ ተጻብኦቲ ብዘይ ዝኾነ ሓገዝ፡ ኣብ ጉዳእ ዓቕሙ ተሞርኲሱ፡ ሓድነቱ ኣትሪሩ፡ ከቢድ መስዋእቲ እናኸፈለ፡ ብዓቕሊ፡ ሓቦ፡ ጽንዓት፡ ብምዕቡል ፖለቲካዊ ስራሕን ንቕሓትን ተቓሊሱ እዩ ንኹሉ መሰገደላት ጠሓሒሱ ከም ህዝብን ሃገርን ክቐውም ዝኸኣለ።

የግዳስ፡ እቲ ህዝቢ ኤርትራ ሓደ ሃገር ንምኻን ዝዀየዶ ቃልሲ፡ ከም ኩሉ መስርሓት፡ ካብ መጀምርታኡ ምዕቡል፡ ስሙርን ወጽኢታውን ኮይኑ ኣይጀመረን። ኣብ 1940ታት-1950ታት ህዝቢ ኤርትራ መሰል ርእሰ ውሳኔኡ ንምርግጋጽ ፖለቲካዊ ቃልሲ ኣብ ዝፈለመሉ እዋን ዝፈጠሮ ናይ መጀመርታ ፖለቲካዊ ውድባታት፡ ንጹር ሃገራዊ ዕላማን ፕሮግራምን ስለዘይነበሮ፡ ንባህጊን ድሌትን ኩሉ ክፋላት ሕብረተሰብ ብምልኣት ዝውክል ኣይነበረን። ካብ ትሕተ-ሃገራዊ ኣተሓሳስባን ስምዒታትን ብዙሕ ዘይርሓቐ፡ ብኹሉ መለክዒታት ሓደ ሃገርን ህዝብን ንምኻን ዘኽእል፡ ኣዝዩ ድኹም ውዳበ'ዩ ነይሩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ነቲ ሸው ህዝቢ ኤርትራ ዝገጠሞ ብድሆታት ክሰዕር ብቕዓት ኣይነበሮን።

ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ዳርጋ ኩለን ሃገራት ኣፍሪቃ፡ ናጽነተን ኣብ ዝጎናጸፋሉ ዝነበራ እዋን፡ ኤርትራ ንስለ ጂኦ-ፖለቲካዊ ረብሓታት ርእሰ ሓያል ኣመሪካ ተባሂሉ፡ ምስ ኢትዮጵያ ክትቁረን ምስ ተወሰነ፡ ዋላ እኳ ህዝቢ ኤርትራ ዝተቐበሎ ምርጫ እንተዘይነበረ፡ ናይቲ መድረኽ'ቲ ፖለቲካዊ ብቕዓትን ውዳበን ህዝቢ ኤርትራ፡ ነዚ ዓቢ ውዲት'ዚ ክፍንጥስ ዓቕሚ ኣይነበሮን። ከም ውጽኢቱ ድማ ህዝቢ ኤርትራ፡ ናጻን ልዑላውን ሃገር ናይ ምኻን ባህጉ ኣይሰመረን። መግዛእቲ ሃጸይነት ብወኪልና ስርዓታት ኢትዮጵያ ቀጺሉ። እንተኾነ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብዚ መድረኽ'ዚ ዝዀየዶ ቃልሲ፡ ዋላ እኳ ውዳበኡን ብቕዓቱን ሰንኩፍ እንተነበረ፡ ነቲ ድሓር ዝማዕበለ ስነ-ሓሳብ ሃገራውነትን ቃልሲ ንናጽነትን ደቒ ዝፈጠረ ብምኻኑ፡ ከም ተሞኩሮ ዝንዓቕ ኣይኮነን። ጉዕዞ ናብ ሓርነት መልክዑ ቀይሩ ክቕጽል ፍናት ዝጸረገ፡ ሓደ መድረኽ ናይ ታሪኽና - ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ካብ ሰላማዊ ፖለቲካዊ ቃልሲ ናብ ብረታዊ ቃልሲ ኣብ ምስግጋር፡ መሰርሕ ምህናጽ ሃገራውነት ኣብ ምብግጋስ ዝተጻወቶ እጃም ድማ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን።

ኣብ 1961፡ ህዝቢ ኤርትራ ካብ ሰላማዊ ኣገባብ ቃልሲ ናብ ኣጽዋዊ ቃልሲ ምስተሰጋገረ ክፈጥሮ ዝኸኣለ ውዳበ እውን እንተኾነ ከምቲ ዝድለ ኣይነበረን። ተበግሶ ምጅማር ብረታዊ ቃልሲ፡ ዋላ እኳ፡ ቁርጺ ውሳኔ ህዝቢ ኤርትራ ንሕድገት ዘየፍቅድ መሰል ርእሱውሳኔ እንተንጸባረቐ፡ እቲ ኣብ ፈለማ መድረኽ ዕጥቃዊ ቃልሲ ዝተታሕዘ ማስመር፡ ብደረጃ ስነ-ሓሳብ ኮነ ብዋህበሪ ሓያል ውዳበን ሰፊሕ ሰታፊ ህዝብን ከረጋግጽ ዝኽእል ኣይነበረን። ብዘይ ሰታፊ ህዝብን ብቑዕ ውዳበን ክዕወት ዝኽእል ሓርነታዊ ምንቅስቓስ ስለዘየለ ከኣ፡ በቲ ሸዑ ዝነበረ ድኹምን ትሑትን ዝበቕዓቱን ውዳበ፡ ህዝቢ ኤርትራ ዕላማኡ ክዐውት ይኽእል ኣይነበረን። እቲ ዝዓበየ ጉድለት ናይቲ ሸዑ ዝነበረ ኣኪያይዳ፡ ኣብ ክንዲ ሓባራዊ ናይ ቃልሲ መኣዲ ብምፍጣር ንስምረትን ወሀደትን ህዝቢ ምስራሕ፡ ኣብቲ ሰራዊቱ ዝጸንሐ ባህርያዊ ፍልልያት ሕብረተሰብ



ምጥሓል እዩ ነይሩ። ሓይልታት መግዛእቲ ድማ፡ ነዚ ድኽምት'ዚ ክምዝምዝሉ ግድን እዩ። ከም ውጽኢቱ ሰውራ ኤርትራ ደበዝ እምበር፡ ብናይ ገዛእ ርእሱ ውሽጣዊ ጸገማት ተሓሊኹ፡ ከም ባህጊን ድሌትን ህዝቢ ኤርትራ ክሰጉም ኣይከኣለን።

እዚ ተሞኩሮ'ዚ እውን እንተኾነ ብኣሉታ ጥራይ ዝግለጽ ኣይኮነን። ቀዳሞት ኤርትራውያን ተቓለስቲ ብዙሕ ተሞኩሮ ዝቐሰምሉ፡ ጸገማቶም ብምልላይ፡ ናብ ዕላማ ህዝቢ ኤርትራ ዘብጽሕ ማእዝን ክሕዙ ዝደረኾ ኣካል ታሪኽና - ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ እዩ።

## ህዝባዊ ግንባር ህዝቢ ኤርትራ ዝፈጠሮ ኣድማዒ ፖለቲካዊ ውዳበ

ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ እምበኣር፡ ህዝቢ ኤርትራ ካብቲ ናይ 40ታትን 50ታትን ፖለቲካዊ ምንቅስቓሳቱ ክምኡ'ውን ኣብ ቀዳሞት ዓሰርተ ዓመት ዕጥቃዊ ቃልሲ ካብ ዘጓነፎ ጸገማትን ማሕለኻን ትምህርቲ ቀሲሙ፡ ማእዝኑ ከስተኻኽል ዝፈጠሮ ምዕቡል ፖለቲካዊ ማኪና እዩ። ህዝባዊ ግንባር ወጽኢት ነዊሕን ሕልኽላኽ ቃልሲን ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ካብ ጌጋታቱ ተማሂሩ ዝፈጠሮ፡ ዘማዕበሎን ዝኸላኸሎን ውዳብ እዩ። እዚ ነዊሕ ቃልሲን መሪር ተሞኩሮን ብምስጋር ዝተፈጥረ መሪሕ ውድብ'ዚ፡ ንኹሎም ደለይቲ ናጽነት ኤርትራውያን፡ ብዘይ ኣፈላላይ ብሄር፡ ሃይማኖት፡ ማሕበራዊ ቦታ፡ ጾታን ካልእን ሓበራዊ ናይ ቃልሲ መኣዲ ብምፍጣር፡ ኤርትራዊ ሃገራውነት ከምዝምዕብልን ከምዝድልድልን ብምግባር፡ ንኹሉ ጸቢብ ትሕተ-ሃገራዊ ስምዒታት ዝሰገረ ሃገራዊ ሓድነትን ስልጡን ሃገራዊ ባህሊን ኣተሓሳስባን ንኽዕንበብ ባይታ ፈጢሩ። ኣብ ኩሉ መዳያት፡ ብክልሰ ሓሳብ ጥራይ ዘይኮነ ብግብሪ ንሓድነት ህዝቢን ምህናጽ ሃገርነትን ሰሪሑ፡ ማዕርነት ኩሎም ዜጋታት እናማሃረ፡ ምዕሩይን ፍትሓዊን ኣተሓሳስባ ከም ባህሊ ኩስኩሱ። በዚ ድማ፡ ኣብ መወዳእታ እቲ ውድቡ ንድሌትን ዕላማን መላእ ህዝቢ ዝውክል ክኸውን በቒዑ። ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ፡ እዚ ባይታ'ዚ ምስ ረኸበ፡ እቲ ውሱን ሰብኣዊ ጸጋኡ ናብ ብርቱዕ ነገራዊ ሓይሊ ተቐይሩ፡ ብምሉእ ዓቕሙ ኣብ ሰውራኡ ብምስታፍ፡ ብገዛእ ቅልጽሙ ናጽነቱ ክጭብጥ በቒዑ። ስለዚ፡ ህዝባዊ ግንባር ፍርያት ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ናብ ናጽነት ዘብጽሖ ማእዝን ከስተኻኽል፡ በየን? ብኸመይ? ኣብ ዝበል መንገዲ ብድሆ ብመስርሕ ፈተነ



ዝሰነዮን ዘማዕበሎን ውዳብ እዩ። ብሓዊን ማዕበልን ህቦብላን ተባዲሁ፡ ተባዒኑን በሊሑን ጸኒዑን ሓይሉን ዝወጸ ናይ ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ ውድብ ድማ እዩ።

## ህዝባዊ ግንባር ውዳበ ሕሉፍን ዝቖጽልን መድረኻት

መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር፡ ድሕሪ ናጽነት፡ መሰረታት ምዕቡል ሃገር ንምንጻፍ ዝተኸተሎ ፖለሲታት፡ ኣብቲ ሓርነታዊ ቃልሲ ዘዐወተ ክብርታት ዝሰረተ እዩ። ከም ወጽኢቱ ህዝቢ ኤርትራ ኣብዚ ናይ ድሕሪ ናጽነት መድረኽ፡ ሓደ ካብቶም ዝተረረ ሃገራዊ ሓድነት ዘለዎም ሕብረተሰባት ከምዝኾነ ብምግባር፡ ኣብ ናጻ ኤርትራ ሰላምን ርግኣትን ሰፊኑ ንህንጻት ሃገር ምቹእ ባይታ ፈጢሩ። ይኹን'ምበር ብዘይ ተጻብኦ ኣይነበረን። ቀደሙ እውን ናጽነት ኤርትራ ዘይተቐበሉ ታሪኻውያን ተጻባእቲ፡ መስርሕ ህንጸት ኤርትራዊ ሃገራውነትን ዕቤት ህዝቢ ኤርትራን ንምኹላፍ፡ ካብ ቅሉዕ ውራር ክሳብ ዝተፈላለየ ስውሩን ግሁድን ሸርሒታት ፈቲኖም እዮም። ኣብቲ መሪርን ነዊሕን መስርሕ ሓርነታዊ ቃልሲ ከም ወርቂ ብሓዊ ተፈቲኑ ጸኒዑ ዝወጸ ህዝቢ ኤርትራ ግን፡ በዚ ዳሕረዋይ ሸርሒታት'ዚ እውን ክስዕር ኣይተኻእለን። እዚ ዝኾነሉ ቀንዲ ምኽንያት፡ ወናኒ ሓያል ውዳበን ምኩር መሪሕነትን ኮይኑ ስለዝጸንሐ እዩ። በዚ ከኣ ሕድሪ ሓርነታዊ ቃልሱ ዓቂቡን ሓቢሒቡን ኣብዚ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን መዳርግቲ ዘይርከቦ ሩፍታ ዘይህብ ተጻብኦታት መኪቱን በጣጢሱን ናብ ዝሓሸ መጻኢ ኣብ ዘማዕድወሉ ኣርከን ደይቡ ኣሎ። ነዚ ዘብቅዖ ካልእ ዘይኮነ ኣብ ትሕቲ ጽላል ህዝባዊ ግንባር ክፈጥሮ ዝኸኣለ ውዳበን ጥምረትን እዩ።

ፖለቲካዊ ናጽነት ናይ መወዳእታ ዕላማ ኣይኮነን። ዕላማ ዝኾነ ሕብረተሰብ ካብ ጣንዴራ ምንብልባል ንላዕሊ ኣዝዩ ዝዓበየ እዩ። ናጽነት ናብ ዕላማ ዘብጽሕ ምቹእ ናይ ሰራሕ ባይታ ጥራይ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ነዚ ሓቂ'ዚ ከሎ ገና ስለ ዝተገንዘቦ፡ ንናጽነት ከም ቅድመ-ኩነት ንምህናጽ ማሕበራዊ ፍትሒ፡ ሰናይን ራህዋን ዝሰፈኖ ምዕቡል ሕብረተሰብ እምበር፡ ከም ደምዳሚ ዕላማ ርእዩዎ ኣይፈልጥን። ክንዲ ዝኾነ፡ ድሕሪ ምርግጋጽ ልኡላውነቱ፡ ብቐጥታ ኣብ ዕማም ህንጸት ሃገር ብልዑል ድሌትን ተወፋይነትን ተጸሚዱ፡ ንኹሉ ተጻብኦታትን መኻልፋትን እናሰገረ፡ ናብቲ ቀንዲ ሸቶኡ ኣብ ምግስጋስ ይርከብ። ናጽነቱ ብዘረብሖን ዘይረብሖን ኣብ ዘይድፈረሉ ደረጃ ከምዝበጽሐ ብምግባር፡ ናብ ዝሓሸ መጻኢ ከማዕዱ ዘብቅዖ ድማ ውዳብኡን ጥምረቱን ኣብ ትሕቲ ጽላል ህዝባዊ ግንባር እዩ።

እቲ ህዝቢ ኤርትራ ነዊሕ ቃልሲ ዝገደሉ ስልጡን ሃገር ናይ ምህናጽ ዕላማ ሸቶኡ ክወቕዕ እምበኣር፡ እዚ ሓያልን ሰፊሕን ውዳበ'ዚ ብቐጻልነት እናደልደለን እናማዕበለን፡ ሕጽረታቱን ድኻማቱን እናፈወሰ፡ ኣሰራርሓኡ እናወርጸጸ ምኻድ የድልዮ። ነዚ ንምግባር ድማ ብቑዕ መሪሕ የድልዮ። ሕጂ እውን እዚ መሪሕ'ዚ ብዘይካ ህዝባዊ ግንባር ካልእ ክኸውን ኣይክእልን። ምኽንያቱ፡ ህዝባዊ ግንባር፡ መላእ ህዝቢ ኤርትራ ብቓልሱ ዝፈጠሮ፡ ናይ ሓፋሽ ህዝቢ ውድብ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ኮነ ኣብ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን ናጽነት፡ ማእለያ ዘይብሉ ከቢድ ተጻብኦታት ተጻዊሩ፡ ተዓሊሉ ዝወጸ ኣዝዩ ሃብታም ተሞኩሮ ዘለዎ ውድብ እዩ። ክንድኡ ዝኣክል ብቑዓት ዘለዉ ውድብ ዝፈጠረ ህዝቢ ኤርትራ

ድማ፡ ናይ ኩሉ መድረኻት ምርጫኡ ኺ ዘሐለፎን ታሪኽ ዝሰርሐን ዝሰርሕን ዘሎ ውድብ ምሕያልን ምስዋድን ጥራይ እዩ።

መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር ንቓልሲ ህዝቢ ኤርትራ መሪሑ ናብ ናጽነት ዘብጽሐ ድኣ ይኹን'ምበር፡ ብሓያል ተጋድሎኡን መስዋእቱን ናጽነት ዘምጽኤ፡ ብቐንዱ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ስለዚ ድማ ናጽነት ናይ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ሕጂን ንቐጻሊን ናጽነቱ ዝሕሉን ሃገሩ ዝሃንጽን ድማ ባዕሉ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ጥምረት፡ ውዳበን መሪሕን ግን ኣገዳሲ ወሳኒ እዩ። ህዝባዊ ግንባር ከኣ ናይ ሓደ መድረኽ ቅርጺን ኣውዳድባን ጥራይ ኣይኮነን። ሕጂ እውን ኣብ ምህናጽ፡ ምዕማርን ምስልጣንን ኤርትራ ዓቢ ኣበርክቶ ክገብር ዝኽእል እቲ ኣብ ጽባል ህዝባዊ ግንባር ዝተፈጥረ ጥምረትን ውዳበን ህዝቢ ኤርትራ እዩ። በዚ ምኽንያት፡ ህዝባዊ ግንባር ትማሊ ነይሩ፡ ሎሚ ኣሎ፡ ጽባሕ እውን ዝቕጽል እዩ። ዋናኡ ህዝቢ ስለዝኾነ። ህዝባዊ ግንባር ከም ናይ ህዝቢ ውድብ መጠን ወትሩን ልዕሊ ኹሉን ዘቋምቶ እንኮ ዕላማ ዘላቒ ረብሓ ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። እቲ ዝሕበሉ ዕማም ከኣ ኣገልግሎቱ ንዕላማ ህዝቢ ኤርትራ እዩ።

## ህዝባዊ ግንባር ትውፊት ቀዳሞት ንተካእቲ

ህዝባዊ ግንባር ናይ ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ኮኑ ኺ ሕጂ ዘሎ መንእሰይ ኤርትራ ኮነ ንመጻእቲ ወለዶታት፡ ትውፊት (ውርሻ) ናይ ወለዲ እዩ። ትውፊት ብትውፊቱ እቲ ኣብ ኣጸድ ናጽነት ንምስፋር ዘብቅዕ ዝዓበየ ትውፊት። ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰይ፡ ብመንጽር ቀዳሞት መንእሰያት ተቓለስቲ ዝገጠሞም ብድሆ ክርአ እንከሎ፡ ዕድለኛ እዩ። ከመይሲ እቶም ቀዳሞት ተቓለስቲ፡ ብዙሕ ሕልኽላኻትን ጸገማትን ሰጊሮም፡ ክቡር ዋጋ ከፊሎም ንህዝባዊ ግንባር ዝኣክል ዓቢይን ኣድማዕን ፖለቲካዊ መኪና ክፈጥርሉ ስለዝበቕዑ።

ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ክንብል እንከለና እምበኣር፡ ምዕቃብን ምስሳንን ናይ'ዚ ትውፊት'ዚ ማለት እዩ። እዚ ድማ ብምጥንኻር ውዳበን ፖለቲካዊ ስራሕን ዝረጋገጽ እዩ። ምኽንያቱ ናይ ዝኾነ ዕማም ተዓዋትነት ኣብ ውዳበን ንቕሓትን እዩ ዝምርኮሱ። ምሕያል ውዳብ ክበሃል እንከሎ ድማ፡ እቲ ዘለካ ውዳብ ምውርጻጽን ዝያዳ ኣድማዒ ምግባርን ማለት እምበር ፈጺሙ ዝተፈልየ ወይ ሓድሽ ዓይነት ውዳብ ምፍጣር ማለት ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡







እቲ ኣብ ክዉንነት ሕብረተሰብ ተሞርኪሱ ዝዓበየን ኣድማዕነቱ ብግብሪ ዝተመስከረን ውዳብ ጥራይ እዩ ብግብሪ ክሰርሕ ዝኽእል። ሕብረተሰባት ኩነታተን ክውንነትን ባህሊን ተሞኩሮን ስለዘለዎም፡ ፖለቲካዊ ስርዓቶምን ኣኪያይዳኦምን ዝተፈላለየ እዩ። በዚ ምኽንያት ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ ዝሰርሐ ተሞኩሮ ኣብቲ ካልእ ይሰርሕ ማለት ኣይኮነን። ስለዚ ተልእኾ ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰይ ነቲ ጸኒሑን ኣድማዕነቱ ብግብሪ ዝተመስከረን ውዳብ ምሕያል እዩ። ዝቕጽል መሰርሕ፡ ካብቲ ዝሓለፈ ሃብታም ተሞኩሮ ዝተፈልየ ወይ ዝተነጸለ ክኸውን ኣይክእልን። ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ማለት ከኣ፡ ነቲ ብሃዊሕ ቃልሲ ዝተኸስከሰ ፖለቲካዊ ባህልን ክብርታትን ወሪስካ፡ ምስ ግዜን ብድሆታትን ዝኸይድ ቅርጻዊ ምትዕርራይ እናገበርካ፡ ንህልዊ ብድሆታት ዝሰዕር ብቕዓት ምዃስካስ ማለት እዩ። ብሓጺሩ ኣብ ልዕሊ'ቲ ዝጸንሐ ድልዱል መሰረት፡ ምዕቡል ህንጻ ከም ምህናጽ ማለት እዩ። ንኹሉ'ቲ ኣብ ዝሓለፈ መድረኻት ዘረጋገጽናዮ መኽሰባት፡ ዘማዕበልናዮ ሃገራዊ ባህሊ፡ ብሉጽ ክብርታትን ብምዕቃብ፡ ሕጽረታት ከወግድ ዝኽእል፡ ምስ ሓድሽ መድረኽን ምዕባለታትን ተሳንዩ ዝኸይድ ቅርጺን ኣሰራርሓን ኣገባብ ኣመራርሓን ምምዕባል ማለት እዩ።

ሎሚ ድሕሪ ርብዒ ዘመን፡ ክምቲ ዕለተ ናጽነት ህዝቢ ኤርትራ ምስ ምኽታም ዝሐሉል ኩናት ዝተጋጠሙ፡ ዓለማዊን ዞባዊን ክውንነት እውን ኣብ መስርሕ ምቅያይር ይርከብ። ስለዚ ድማ ህዝቢ ኤርትራ፥ ብፍላይ ከኣ፡ እቶም ተረኽቡቲ ሕድሪ ዝኾንና ናይዚ መድረኽ'ዚ ዝዓበየ ሓላፍነት እንስከም መንእሰያት፡ ህልዊን መጻእቲን ምዕባለታት ብኽውንነታዊን ወድዓዊን ኣናብባ እናገምገምና፡ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ኮነ ምዕቃብ ልኡላውነት ረዚን መስዋእቲ ዝኸፈለሉ፥ ዕላማ ማሕበራዊ ፍትሒ ዕጥቅና ጌርና፡ ዓቕምና ብቐጻሊ እናጎልበትና፡ ምረሻና ናብቲ ወትሩ ዘይቅየር ሸቶ ህዝቢ ኤርትራ ብሓያል ናህሪ ክንደፍእ የድልየና። ገና ኣብቲ ቀንዲ ራእይን ዕላማን ህዝቢ ኤርትራ ዝኾነ፡ ምፍጣር ስልጡንን ዘመናዊን ሃገር ስለዘይበጻሕና፡ እዚ ጉዳይ'ዚ ሕርያ ዘይኮነ መቐጸልታ ተልእኾ እዩ። ስለዚ እምበኣር ምሕያል ህዝባዊ ግንባር ዕላማ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ምዕራፉ ንምብጻሕ ብሓላፍነታዊ መንፈስ ክንፍጽሞ ዘለና ግቡእ እዩ።

ከምዝፍለጥ ህዝባዊ ግንባር፡ ከምቶም ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዝርከቡ ጸቢብ ዝሰረቶም ንሓደ ፍሉይ ቀጻላ ሕብረተሰብ ዝውክሉ ፖለቲካዊ ሰልፊታት ኣይኮነን። ንኹሎም ሃገራውያን ኤርትራውያን ብዘይ ኣፈላላይ፥ ማሕበራዊ ቦታን ካልእ ረቛሒታትን ሓቝፍዎም ዝመጸ ውድብ እዩ። ብሓጺሩ ኣባል ህዝባዊ ግንባር፡ ኩሉ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ንህዝባዊ ግንባር ንምፍጣርን ንምምዕባልን ዋጋ ዘይከፈለ ኤርትራዊ ስድራቤት ዳርጋ የለን። ስለዚ ድማ፡ እዚ ብሃዊሕ ቃልሲ ዝመጸ ክቡር ዋጋ ዝተኸፈለሉ ውዳብ'ዚ፥ ሎሚ እውን ንዕብየትን ስልጣነን ሃገር ብኣድማዕነት ክሰርሕ፡ ንምምሕያሽ መነባብሮ መላእ ህዝቢ ብሓያል ተወፋይነት ክጽዕት፡ ብሃናጺ ርእይቶን ነቐፌታን፡ ብኣራሚን ኣማዕባሊን ሓሳባት ምሕያሉ ግዴታ ናትና ናይ መንእሰያት እዩ። መጻኢ ጉዕዞ ብበቕዓት ዝኣልን ዘዐውትን ውዳብ ናይ ምጉልባት ሃገራዊ ሓላፍነት ኣለና። ህዝቢ ኤርትራ ንዝሓለፈ መድረኽ ምስ ኩሉ ብርታዐኡን ጸንከርነቱን ዝተዓወተሉ፥ ክበጽሖ ዝደሊ ሓባራዊ ሸቶን ራእይን ስለዝነበሮ እዩ። ሎሚ እውን መንእሰያት ብዛዕባ መጻኢ ኤርትራን ህዝባን ንጹር ራእይ ሒዝና፡ እዚ ራእይ'ዚ ኣብ ልቢን ሃምን ነፍሲወከፍ ኤርትራዊ፡ ኣውራ ድማ ኣብ መንፈስ ኩሎም ተረኽብቲ ሕድሪ መንእሰያት ከምዝሰርጽ እናገበርና፡ ኣብ ፖለቲካዊ ስራሕ ብንጥፈት ክንዋሳእ መድረኻዊ ሓላፍነትና እዩ።

ደሃይ ማሕበር

# ተራ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን መኸተን

ሰሚናር ኣቦመንበር
ንተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ



ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ጥሪ ንተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ - ሳዋ ሰሚናር ኣካይዱ ነይሩ። ኣቦመንበር ኣብ መእተዊ ናይ'ቲ "ተራ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን መኸተን" ብዝብል ኣርእስቲ ዘቕረቦ ሰሚናር፡ ሎሚ ኣብ መድረኽ ምህናጽ ሃገር ኳንና ብዛዕባ ተራ መንእሰያት ኣብ ልምዓትን መኸተን ክንዛረብ ከለና መቐጸልታ ናይ'ቲ ኣብ ምርግጋጽ ናጽነት ብመንእሰያት ዝተኻየደ ስራሕ ደኣ እምበር ካብ ባዶ ተበጊስና ንዛረበሉ ዛዕባ ኣይኮነን ኢሉ።

መንእሰይ፡ ኣብ ምርግጋጽ ናጽነት፡ ንኹሉ ናይ ውሽጥን ናይ ደገን ተጻብኦታት፡ ሕጽረታትን ድሑር ኣተሓሳስባታትን መኪቱ እዩ መሪሕ ተራ ክጻወት በቒዑ። ሎሚ ኣብ መስርሕ ምህናጽ ሓያል፡ ቀጻልነታ ዘውሓሰት ምዕብልቲ ኤርትራ ድማ ተራ መንእሰያት ቀዳማይ ቦታ እዩ ዝሓዝ ዝበለ ብጻይ ሳልሕ፡ ኣብ መስርሕ ምህናጽ ሃገር ክልተ መሰረታውያን ትሕተ-ቅርጽታት ምህላዎምን ተራ መንእሰያት'ውን በዚ መዳይ ክግምገም ከምዝከኣልን ኣብሪሁ።

ቀዳማይ፥ ፖለቲካዊ ትሕተ ቅርጺ፦ ሃገራዊ መንግስቲ፡ ፖለቲካዊ ትካላት፡ ሃገራዊ ሕግታትን ስርዓት ምሕደራን ወዘተ… ወሰንቲ ኣብ ምህናጽ ሃገራዊ መንነት፡

ካልኣይ፥ ኣካላዊ ትሕተ ቅርጺ፦ ሃገራዊ ቁጠባ ዝካየደሉ ኣካላዊ ትሕተ-ቅርጺ፦ መራኸቢታት፡ ሃገራዊ ዕዳጋ፡ ባጤራ፡ ወዘተ…

ክልቲኡ ተወሃሂዱ እዩ ኸኣ፡ ምዕቡል ሃገርን ስልጡን ሕብረተሰብን ንምህናጽ ዘኽእለካ። ክልቲኡ ዝመላላእ እምበር ሓዲኡ መሪጽካ ትወስዶ ኣይኮነን። እቲ ኣካላዊ ትሕተ-ቅርጺ፦ መሰረታዊ ትሕተ-ቅርጺ ኣብ ምህናጽ ሃገራዊ ቁጠባ እዩ፡ ፡ ናይ ኣየር፡ ባሕርን ምድርን ትሕተ ቅርጺ መጓዓዝያ፡ ዲጋታትን ሓጽብታትን፡ መንገዲ ባቡር፡ ቴለፈሪካ፡ መራኸቢታት፡ ወዘተ ኸኣ የጠቓልል። እዚ ትሕተ-ቅርጺ እዚ ንመጠንን ዓይነትን ኣፍራይነት ስለዝጸልዎ፡ ቁጠባ ናይ'ታ ሃገር ኸኣ ብኡ መንጽር ናህርታቱ ክመዝን የኽእሎ ማለት እዩ። ኣብ ምህናጽ ሃገር ከኣ ዓቢ እጃም ኣለዎ። እዚ ትሕተ ቅርጺ እዚ ዋላ ነቲ ፖለቲካዊ ትሕተ ቅርጺ ክጸልዎ ንርኢ ኣለና።

እቲ ካልኣይን ወሳንን ኣብ ምህናጽ ቀጻልነታ ዘውሓሰት ሃገር ከኣ ፖለቲካዊ ትሕተ-ቅርጺ እዩ - ምህናጽ ሃገራዊ መንነት። እዚ፡ ዋላ ከምቲ ኣብ ኣካላዊ ትሕተ ቅርጺ ዝተንከፍናዮ፡ ወሳንን ተኣፋፍን ኮይኑ ቀጻሊ ናብዮት ዘድልዮ'ውን እዩ። ሃገራዊ መንነት ክሓልፎ ዝግበኦ መስርሕ እንተዘይሓሊፉ ዝተማልአ ኣይከውንን ጥራሕ ዘይኮነ፡ እቲ ሃገር ኣብ ቀጻሊ ዘይርጉእነትን መንነት ኣብ ምንዳይ'ዩ ዘሕልፎ። ኣፍሪቃ ድማ ህያው ኣብነት ናይ'ዚ ኣርእስቲ'ያ። (ኣነ መን እየ? እዚ ይውክለካ እየ ዝብለኒ ዘሎ መንግስቲ ናተይ ድዩ? ኣነ ናይ ደቂ ዓደይ፡ ብሄረይ ድየ ወይስ ናይ ዝሰፍሐ ሕብረተሰብ፡ ውልቃዊ ረብሓይ ወይስ ሃገራዊ ረብሓ፡ ክብርታተይ ኣየኖት እዮም? ወዘተ …

ኣብ ክልቲኡ እዚ ትሕተ ቅርጽታት ንጡፍ ተሳትፎ መንእሰያት ምህላው እምበኣር ንምዕዋት ናይ'ቲ መደብ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ምውሓስ ቀጻልነትን ምፍጣር ሓያል ሃገራዊ መንነትን'ውን ወሳኒ ተራ ኣለዎ ዝበለ ብጻይ ሳልሕ፡ መንእሰያት ብንጥፈትን ንቕሓትን ክሳተፉ ከምዘለዎም ኣዘኻኺሩ።

ምኽንያቱ ኣገዳስነት እዞም ዝተጠቕሱ ትሕተ ቅርጽታት ኣብ ምህናጽ ሃገር ምፍላጥ ኣገዳሲ እኳ እንተኾነ፡ ምትግባር እዩ እቲ ምስጢር። እቶም ሓያል ሃገር ክሃንጹ ዘይከኣሉ ህዝብታት'ውን ነዞም ኣዕኑድ ስለዘይፈለጥዎም ጥራይ



ኣይኮኑን። ብሓፈሻ፡ ኩሎም ኣህዛብ ሓያል ሃገር ክሃንጹ ይደልዩ እዮም፡ ግን ብዙሓት ዘይከኣሉ ከምዘለዉ ኸኣ መድረኽ የርእየና ኣሎ። መን ደኣ ይዕወት እንተኢልና፡ ኰነታት ብዝሓተ ክመሃርን ክውድብን ዝኽእል ዳይናሚክ ዝኾነ ሕብረተሰብ፡ ኣርሒቑ ብምጥማት ንረብሓን ምዕባለን መጻኢቲ ወለዶታት ቀዳምነት ሂቡ ዝሰርሕን ዝሓስብን፡ ከም ህዝቢን ሃገርን ከቢድ መስዋእቲ ከፊሎም ናጽነት ዘረከቡና ይኹኑ ኣብ ድሕሪ ናጽነት ንዝገጠመና ተጻብኦ ስዒሮም ብኸልተ እግርና ደው ክንብል ዘኽኣሉና ዓበይቲ የሕዋትና/ኣሓትና፡ ኣቦታትናን ኣዴታትናን እምበኣር ሳላ ንመጻኢ ጠሚቱ ዝሰርሕ ስልጡንን ብዝግባእ ዝተወደበን ወለዶ ኢና ድሕሪ ምባል ብጻይ ሳልሕ፡ ንሕና ከም መንእሰያት ድማ ተራና ኣብ ምህናጽ ሃገር ክንግምግም ከለና፡ ብመንጽር ምህናጽ ሓያል ሃገር ምኳኑን፡ ሓያል ሃገር ምህናጽ ከኣ ብኸምዚ ዝተገልጸ ኣገባብ ዝረጋገጽ ምኳኑ ምዝካርን ኣገዳሲ እዩ፡ ፡ ነዚ ዝተባህለ ዕላማ ንምብቃዕ ከኣ መድረኽ ንዝሓተና ብድሆታት ክንሰግር ዘኽእለና ትምህርቲ፡ ፍልጠትን ዘመናዊ ተክኒሎጅን ንምምላኽ ክጽዕሩ ከምዘለዎም ሓቢሩ። ምኽንያቱ ይብል ብጻይ ሳልሕ፡ መንግስቲ ገዚፍ ባጀት ንትምህርቲ ክሰልዕ ከሎ፡ ብድሆታት ምህናጽ ሃገር ሞያ፡ ክእለትን ፍልጠትን ብዝዓጠቐ መንእሰይ ጥራይ ከምዝረጋገጽ ብምእማን እዩ።

ምናልባት ነዚ ዝተባህለ ደረጃ ብቕዓት ምርግጋጽ ብሓደ ለይትን ብዝተወሰኑ ኣካላትን ጥራይ ዝረጋገጽ ስለዘይኮነ፡ ኣብዚ መስርሕ ዝሳተፉ ኣካላት ብዙሓት እየን። ስድራቤት፡ ቤት ትምህርቲ፡ ማሕበራት፡ መዛኑ፡ ሚድያ፡ ሳዋ ብዓቢኡ ኸኣ ህዝባዊ ግንባር፡ ውሁድ ስራሕ እዘን ታኻላት ከኣ ሓደ ጥዑይ ዜጋ ኣብ ምፍራይ ልዑል ተራ ይጻወታ፡ እቲ ዝድለ ፖለቲካዊ ባህሊ ክንሃንጽ ከኣ ንኽእል ዝበለ ብጻይ ሳልሕ፡ ኣብ ምህናጽ ሓያል መንእሰይ ቀንዲ ዝሕተት ግና ድልውነትን ጻዕርን ናይ መንእሰያት ስለዝኾነ፡ መንእሰያት ንዝተፈጥረልኩም ዕድላት ብግቡእ ክትጥቀምሉን መድረኽኩም ዘሰክመኩም ሓላፍነት ብዓወት ክትወጽኡ ክትብገሱን ኣለኩም ክብል ኣዘኻኺሩ።

ከምዚ ብተደጋጋሚ ክትንከፍ ዝተፈተነ ድማ፡ ሎሚ መቐጸልታ ናይ ትማል ታሪኽና ስለዝኾነ፡ ታሪኽ ሃገርናን ሕብረተሰብናን ብግቡእ ክንፈልጥ ግዱዳት ኢና። ምኽንያቱ፥ ታሪኽ ምፍላጥ ካብ ናይ መንነት ቅልውላው የድሕነ፤ ወለዶታት ሓድሕድ ክረዳድኡ ዘኽእሎም ፍሉይ ቋንቋ ከማዕብሉ ይሕግዝ። ታሪኽ ወለዱ፥ ታሪኽ ሕብረተሰቡ፡ ታሪኽ ሃገሩን ህዝቡን ዝረስዐ ወለዶ ኸኣ ኣብ ጸልማት ዝኑበር ወለዶ እዩ። ኣብ'ዚ ብዙሕ ተመክሮታት ክንርኢ ይከኣል እዩ። ተመክሮ ኤውሮጳ ኣብ ዘመነ ጸልማት ዕድሙ፡ ዳግማይ ትንሳኤ ኤውሮጳ ካብ 14-17 ክ/ዘ ዝነበረ እንተርኢና ኸኣ ኣገዳስነት ታሪኽ ጎሊሑ እዩ ዝረኣየና። ኣብ ክዉንነትና እምበኣር፡ ናጽነት ንምምጻእ ዝተኸፍለ ዋጋን ዝነበረ ዕላማን ከይፈለጥካ ሓያል ሃገር ንምህናጽ ኣበርክቶይ ከዕቢ እኽእል እየ ኢልካ ክትዛረብ፡ ባህጊ ኮይኑ ጥራይ እዩ ዝተርፍ። ምኽንያቱ፡ ድልዱል መሰረት ከየንጸፍካ ዝህነጽ ህንጻ ስለዘየለ።

ካልእ ከም ወለዶ ክነስተውዕሎ ዝግባእ፡ ዕዉታት ናይ መድረኽና ኴንና ክንወጽእን፡ ብዘይ ብትኩት ናብ ዝቕጽል ወለዶ ብቕዕቲ፡ ቀጻልነታ ዘውሓሰት ስልጥንቲ ሃገር ከነሰጋግርን እንተ ኼንና፡ ኰነታትና ክንድህስስ፡ ብቐጻሊ ንብስና ክንፍትሽን ንዝጎደለና እናማላእና ኣብ ጎደና ምዕባለ ክንጎዓዝን የድልየና።

ኣበይ ኣለና? እንታይ ድኻምን ብልጫን ኣሎና? እንታይከ ዕድላትን ስግኣታትን ኣለዉና እናበልና ቀጻሊ ንብስና ክንሓትትን መልሲ ክንረኽበሉን ክንጽዕርን ኣለና። ኣብ ከምዚ ዓይነት ገምጋም ምርኩስ ጌርና ኢና እምበኣር ናብቲ እንብህጎ ደረጃ ክንበጽሕ ክንደይን ብኸመይን ንዝብሉ ሕቶታት ሓባራዊ መልሲ ክንረኽበሎም ንኽእል። እቲ መልሲ ኸኣ ኩሉ ብስራሕ ስለዝርኩብ፡ ልዑል ናይ ስራሕ ባህልን ዲስፕሊንን ምስ ልዑል ሞያን ክእለትን ተሳንዩ እዩ ዝምለስ።

ኣብ መደምደምታ ብጻይ ሳልሕ፡ ንቑሕ፡ ውፉይን ብቑዕን መንእሰይ ከይሓዝካ ዝረጋገጽ ባህጊ ስለዘየለ፡ ነዚ ባህጊ እዚ ንምርግጋጽ እዩ ኩሉ ዝምልከቶ ኣካል ብሓላፍነት ዝሰርሕ ዘሎ ድሕሪ ምባል፡ ሃማመተኤ ኸኣ ከም ኣገዳሲ ኣካል ህዝባዊ ግንባር ኣብ ምህናጽ ብግቡእ ዝተወደበ ብቑዕ መንእሰይ መሪሕ ተራ ንኽጻወት ብህዝባዊ ግንባር ዝተመስረተ ማሕበር'ዩ ኢሉ። ምኽንያቱ ብዘይ ዝተወደበ መንእሰይ ቀጻልነት እቲ ፖለቲካዊ ምንቅስቓስ ክረጋገጽ ስለዘይክእል። ሕጂ'ውን ሓያል ውዳበ መንእሰያት እንተዘይሃልዩ ሓያል ግንባር ክህሉ ዘይሕሰብ እዩ፡ ሓያል ግንባር እንተዘይሃልዩ ኸኣ ሃገር የላን። ሃገር እንተዘይሃልያ ኸኣ ሂወት'ውን ክህሉ ከምዘይክእል ልዕሊ ልዕሊ ኤርትራውያን ዝፈልጦ የለን ብምባል ኣስሚሩሉ።

ኣብ መወዳእታ ተመሃሮ፡ ኩሉ ካብኣቶም ዝሕተት ክገብሩ ዘለዎም ድልውነት ድሕሪ ምግላጽ፡ ከምዚ ዓይነት ሰሚናራት ብቐጻልን ናብ ኩለን ዞባታትን ክዝርጋሕ፡ ንቕሓት መንእሰያት ዘዕብዩ ዝተፈላለዩ መደባት ክውደቡ፡ ውዳበ ክሕይል እንተኾይኑ መሳለጥያ ስለዘድሊ፡ ሃማመተኤ ኣብ ምቕራብ እዞም መሳለጥያታት (ስተሽነሪ፡ መሳርሒ ሙዚቃ፡ ወዘተ) ክሰርሕ፡ ብዝተፈላለዩ ኣካላት ዝካየዱ መደባት ብውህደትን ተመላላእነትን ክትግበሩ፡ መጽሔት መንእሰይ ክትብጽሖም ክሰርሓሉ ወዘተ ዝብሉ ሕቶታት ኣቕሪቦምን ዘድሊ መብርሂ ተዋሂብዎምን።

# ምህናጽ ብቑዕ ሃገራዊ መንእሰይ

## ኣድላይነቱን ብድሆታቱን

*ሓላፊ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብጻይ ዑቕባይ በርሀ ንህንጸት ብቑዕ ሃገራዊ መንእሰይ ዝምልከት ሰሚናር ንካድራት ማሕበር ኣካይዱ ነይሩ። ጽማቕ ናይ’ቲ ኣብ ኩለን ዞባታት ዝተኻየደ ሰፊሕን ኣሳታፍን ሰሚናር ቀጺሉ ይስዕብ፥*

መንእሰይ ክትብል ከለኻ መጀመርታ ዝመጽኣካ ነጥቢ ጉዳይ ዕድመ እዩ። ምኽንያቱ፡ ሰባት ብደረጃ ዕድመና ዝተፈላለየ ኣሰያይማ ስለንጥቀም (ህጻን፡ ኮተቴ፡ መንእሰይ፡ ዓቢ ወዘተ)። ብፍላይ ኣብዚ ናይ መንእሰይ ክሊ ዕድመ እንተርኢና ኸኣ ኣናይ ዕድመ ይውክል ኣብ ዝብል ነጥቢ ዝተፈላለየ ኣገላልጻታት ኣሎ። ብመሰረት መግለጺ ቻርተር ኣፍሪቃ፡ መንእሰይ ዝበሃል ኣብ መንጎ 15-35 ክልል ዕድመ ዘሎ እዩ። ብናይ ውድብ ሕቡራት ሃገራት መግለጺ ኸኣ ኣብ ሞንጎ 15-24 ክልል ዕድመ ንዘለዉ ይገልጽ። ገለ ሃገራት ድማ ኣብ መንጎ 15-40 ክልል ዕድመ ንዘሎ ይጥቀማሉ፥ ኣብ ኤርትራ ኸኣ ኣብ መንጎ 14-40 ዘሎ ዕድመ የጠቓልል። ብሓፈሻ እዚ ዕድመ ብዛዕባ መን ትዛረብ ኣለኻ ንምጽር ዝዓለመ እዩ። ናይ ኩለን ሃገራት ተመሳሳልነት ግን እዞም መንእሰያት እንታይ ክኾኑ ትደሊ፧ እንታይ ኣበርክቶ ክገብሩኻ ትጽቢት ይግበረሎም ዝብል እዩ። ኣብ’ዚ ኸኣ ጉዳይ ኣተሓሳስባ ይመጽእ ማለት እዩ። ስለዚ፡ ኣጠቓሊልካ ክረአ ከሎ ብዛዕባ መንእሰይ ክንዛረብ ከለና ንዕድመን ኣተሓሳስባን ብሓባር ኣወሃሂድና ክንርኢ የድልየና ማለት እዩ። እቲ ኣብ መንእሰያት ዝግበር ስራሕ እምበኣር ነዚ መግለጺ ዝበቅዕ መንእሰይ ንምህናጽ እዩ - ***ብኣካልን ብኣእምሮን ዝበሰለ መንእሰይ ምህናጽ።***

እዚ ኣገዳሲ ኣካል ሕብረተሰብ ዝኾነ ሓይሊ ብግቡእ ምስ ዝምልመልን ዝውደብን ከኣ ኣብ መስርሕ ምህናጽን ምዕባለን ሃገራት ወሳኒ ተራ ይጻወት። ምኽንያቱ ኣብ ምርግጋጽ ምዕባለን ዕብየትን ሃገራት ወሳኒ ተራ ዝጻወት ሰብ እዩ። ምዕባለ ዘድሊ’ውን ንሰብ እዩ። ሃገራት ከኣ ሰባት ዘመሓድርወንን ዝኹብሩለን ትካላት እየን። ብኸምኡ እዩ እምበኣር ነዚ ዓቢ ክፋል ሕብረተሰብ ንጡፍ ተሳታፊ ምግባር ዝዓበየ ዓለማዊ ሕቶ ኮይኑ ዝቕጽል ዘሎ። ምውሓስ ምሉእ ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ጉዳያት ሕብረተሰብ ከኣ ቀንዲ ዕዮ መንግስታት እዩ። ዝተፈላለየ መጽናዕትታት ከምዘረጋግጾ፡ ናይ ተሳታፍነት ዕድል ዝረኸቡ መንእሰያት ኣብ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራውን ቁጠባውን ኩነታት ሕብረተሰብ ሃናጺ ለውጢ ናይ ምምጻእ ተኽእሎኦም ዝዓበየ እዩ።

ኣብ መርሓ ሕንጻጻት ሃገራዊ ቻርተር ህዝባዊ ግንባር እንተርኢና፡ ኣገዳስነት ወሳኒ ግደ ሰብ ማእከላይ ቦታ እዩ ዝሓዘ። ብርቱዕ ድሌት፡ ተጻዋርነት፡ ትግሃት፡ ናይ ስራሕ ድሰፕሊንን ክእለትን መሃዝነትን ዘወነነ ሰብ። ንባህግታት ህዝቢ ኤርትራ ጋህዲ ክገብር ዝኽእል ሰብ።

ነዚ ለውጢ እዚ ኣብ ምምጻእ ከቃላጥፍ፡ ሃናጺ ተራ ኣብ ሕብረተሰብ ክጻወትን ቦታኡን ተራኡን ክዓብን እንተኾይኑ ግን መንእሰይ ብዝግባእ ክህነጽ የድሊ። ኣብ ትምህርቲ፡ ስነምግባር፡ ሞያን ክእለትን ከጥሪ ኣብ ዝሕግዙ ነገራት፡ ወዘተ ዘተኮረ ህንጸት - ***ህንጸት ንምርግጋጽ ምሉእ ብቕዓት።***



ሓደ ናይ ቻይናውያን ኣበሃህላ ኣሎ፥

ንዓመት ትውጥን እንተለኻ ዘርኢ ዝራእ

ንዓሰርተ ዓመት እንተደሊኻ ገረብ ትኽል

ነባሪ ውጽኢት ትደሊ እንተኼንካ ድማ ሰባት ኣማዕብል

Kuan Chung Tzu (Seventh century BC)

እዚ ዘመልክተልና እንተሎ ኸኣ ዝኾነ ሰብ ነቲ ዝድለ ብቕዓት ክረጋግጽ እንተኾይኑ፥ ብመንጽር ዝግበረሉ ወፍሪ እምበር ብተፈጥሮ ሒዝዎ ብዝመጽእ ጥራይ ኣይኮነን (ምናልባት ተፈጥሮ ዓቢ

ትሕተ ቅርጺ ክህቦካ ይኽእል)። ሕጽር ብዝበለ መንገዲ፡ ብቕዓት ብኸምዚ ዝስዕብ ኣገባብ ክግለጽ ይከኣል እዩ፥

ብቕዓት / ሓይሊ =

- ተውህቦ (ተፈጥሮኣዊ ስምዒት ወይ ባህሪ)

*

- ወፍሪ/ጻዕሪ (ክእለትካ፡ ፍልጠትካን ዓቕምኻን ንምምዕባል እትኸፍሎ ግዜ፡ ጉልበትን ገንዘብን)

ዝዓበየ ሕቶ ዝመጽእ እምበኣር መስርሕ ህንጸት ብመን? መዓስን ብኸመይን ዝብል ዛዕባ እዩ።

መስርሕ ምህናጽ ሰብ ካም ዝውለድ ክሳብ ዝመውት ዘየቋርጽ መስርሕ እዩ። ምኽንያቱ ሰብ ምምሃር እንተኣቋሪጹ ምንባር ኣቋሪጹ ማለት እዩ። ስለዚ እቲ መስርሕ ኣብ እዋን ቁልዕነትካ፡ ተመሃራይ ኣብ ዘለኻሉ እዋን፡ ቅድሚ ናብ ስራሕ ዓለም ምእታውካ፡ ብሓፈሻ ድማ ክሳብ ብሂወት ዘለኻ ዝቕጽል መስርሕ ምዃኑ ይዝረበሉ።

ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው እዩ ኸኣ ኣብ መስርሕ ህንጸት መንእሰያት፡ መሻርኽቲ ኣካላት ተባሂለን ዝጥቀሳ ኩለን ትካላት፡ ማእከለን ስድራቤት ኮይና፡ ህጻን ብጥዕናኡ ክውለድን ክዕበን ዝካየድ ወፍሪ፡ ኣብ ትምህርትን ሞያን ዝካየድ ስረሓት፡ ታሪኽን ክብርታትን ንምስራጽ ዝካየድ ሲቪካዊ ትምህርቲ፡ መንእሰያት ኣብ ዘይስነምግባራዊ ተግባራት ንኸይኣትዉ ዝካየድ መኣረምታታት፡ ወዘተ ዘጠቓልል ውሁድ ስራሕ ኩለን ኣካላት ምህላው ወሳኒ ዝገብሮ። ምኽንያቱ መስርሕ ህንጸት መንእሰያት፡ ብውህደት ኩለን ኣብ መንእሰያት ወፍሪ ዝገብራ ትካላትን ባዕሎም እቶም መንእሰያትን ዘረጋግጹ ዓቢ ወፍሪ እዩ።

ምናልባት ኣብ ምህናጽ መንእሰያት ክውንኑ ዘለዎም መሰረታውያን ባእታታት ከኸም ቀዳምነታቶም ሰሪዕካ ክትሰርሓሎም የድልየካ እዩ። እንታይ እዮም እቶም ንምሉእ ብቕዓት ዘውሕሱ ባእታታት ዝብል ዛዕባ ድማ ንኹሎም ኣብ መስርሕ ምህናጽ መንእሰያት ዝግደሱ ትካላት ዘሻቕል ሕቶ እዩ። ምኽንያቱ፡ ብቕዓት ኣዝዩ ተመጣጢ ዛዕባ ክኸውን ይኽእል እዩ። ብኸምኡ ኸኣ ዝተፈላለያ ኣብ መንእሰይ ዝነጥፋ ትካላት፡ እቲ ኣብ መንእሰይ ክሰርጽ ዘለዎ መሰረታዊ ባእታ እንታይ እዩ ኣብ ዝብል ነጥቢ ዝተፈላለየ ቀዳምነታት ክሰርዓ ዝርእያ። ኣብ ክውንነትና ምርኩስ ብምግባርን ናይ ካልኦት ተመሳሳሊ ተመክሮ ዘለዎም ሕብረተሰባትን ኣገናዚብካ ክትርኢ ከለኻ ግን እዞን ዝስዕባ ሓሙሽተ መሰረታውያን ባእታታት ብቐዳምነት ዝሰረሓለን እየን፥

## 1. ብቕዓት ትምህርቲ፦

ኣብ ምውህሃል ነጥቢ ወይ ተርታ ጥራይ ዘይኮነ፡ ናይ ምትንታንን ናይ ፈጠራን ክእለት ምህላው እዩ። ብመደብ ተወሳኺ ትምህርታዊ ንጥፈታት (extracuricullar activity) ማሕበራውን ስምዒታውን ክእለት ምምዕባል። ካም ኣካል ትምህርቲ ተራእዩ ኣብ ካሪክለም ኣትዩ ይስረሓሉ ኣሎ፡ ማሕበር ብዓቢኡ ኸኣ ኣብ ተወሳኺ ትምህርታዊ ንጥፈታት ኣተኩሮ ጌሩ እዩ ዝሰርሕ (ኣብ ቤት ትምህርቲ ዘለዋ ዝተፈላለያ ክለባት፡ ስልጠናታት ሕመረትን ካድርን፡ ፊተውራርን ቀያሕቲ ዕምባባን ወዘተ)

## 2. ምስኻም ሓላፍነት፦

ነኣሽቱ ስድራኻ ዝህቡኻ ዕማማት፡ ኣብ መዛኑኻ ንምጽላው ዝወሃበካ ዕዮ፡ ድሕሪ ትምህርቲ ተካይዶም ዝተፈላለዩ ስረሓት ንመጻኢ ሂወትካ ኣብ ምምእዛን ዓቢ ተራ ኣለዎም። ኣብዚ ብዓቢኡ ዝጥቀስ መደብ ክረምታዊ ማእቶት፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ ከባቢ ቤት ትምህርትን ዝቐመጥሉ ከባብን ዝግበር ማእቶታዊ ንጥፈታት፡ ኣብ ገዛ ንስድራ ቤትካ ንምሕጋዝ ዝካየድ ንጥፈታት፡ ወዘተ . . .

## 3. ክብርታትን ስነምግባርን፦

እሙን፡ ጻዕራም፡ ብቑዕን ትርጉም ግዜ ዝርዳእን ምዃን ካብ ቁልዕነትካ ኮስኪስካዮ ክትዓቢ ዘለካ መሰረታዊ ባእታ እዩ። ታሪኽን ክብርታትን ሕብረተሰብን ህዝባዊ ግንባርን ብግቡእ ካም ዝመሓላለፍን መንእሰያት ድማ ናይ ብሓቂ ከምዝላበስዎን ንምግባር ዝካየድ መደባት ድማ ነዚ ዕላማ ንምውቃዕ እዩ።

## 4. ርእሱ ምምዕባል፦

ንቀጻሊ ትምህርትን ነብስ ምምሕያሽን፡ ዘይረዊ ሸውሃትን ድሌትን ምህላው። ቀጻሊ ሕቶ ዘልዕል ኣእምሮ









ምህላው ማለት እዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ግዜ ቁልዕነትካ ዝህነጽ፣ ካብ ስድራኻ፣ መሳቱኻ፣ መምሃራንካ፣ ብኣብነት ዝጸልዉኻ ሰባት፣ ወዘተ ተማዕብሎ ባህሪ እዩ። ባህሊ ንባብ፣ ባህሊ ዓያይነት፣ ባህሊ ምውድድራን ምትሕግጋዝን ንምስራጽ ዝካየድ ዝተፈላለየ መደባት ከም፣ ምኪያድ ዝተፈላለየ ስልጠናታት፣ ምምስራት ክለባት ኣንበብቲ ኣብ ዝተፈላለያ ጨናፍር፣ ቀጻሊ ዝሰራዕ ፍልጠት ሓዘል ውድድራት፣ ብቐጻሊ ዝዝርጋሕ ዝንበብ ጽሑፋትን ኣስተምህሮታትን ወዘተ ድማ ነዚ ዕላማ ምርኩስ ዝገበረ እዩ።





5. **ኑብስኻ ምቕላዕን ምስ ጸለውቲ ሰባት ምርኻብን፡-**

ፍልጠትን ብቕዓትን ብሓድሕድ ምጽላው ዝቐሰም ነገር እዩ። ኣብ ዕድሜና ምስ ዝተፈላለዩ ኣካላት ክንራኸብ፣ ዝተፈላለየ ቦታታት ክንበጽሕ፣ ምስ ኣብነታውያን ሰባት ክንራኸብ ምኽኣል ንምስሊ ጽባሕና ብእወታ ይጸልዎ እዩ። ነዚ ንምርግጋጽ እዩ ድማ ዝተፈላለየ መደባት ከም፣ ዑደት ናብ ታሪኻውን ልምዓታውን ቦታታት ምኪያድ፣ ብኣብነታውያን ሰባት ዝካየድ ኣስተምህሮታት፣ መንእሰያት ሓድሕድ ዝጸላለውሉ ናይ ዘተን ልዝብን መደባት ምውዳብ፣ ወዘተ ክካየድ ጸኒሑ ኣሎ።

እዞም ዝተጠቕሱ ሓሙሽተ ነጥብታት ካብቶም ብቕዳምነት ዝጥቀሱ መሰረታውያን ባእታታት ኮይኖም ዝስረሓሎም እዮም ግን ንሶም ጥራይ እዮም ናይ መውዳእታ ንምባል ዝለዓል ከኣ ኣይኮነን።

እቲ ዕላማ ምርግጋጽ ብቕዓት እዩ።

- ብፍልጠት፡በክእለትን ሞያን ዝሓየለ

- ብኣካል ዝደልደለ - ኣካላውን መንፈሳውን ጥዕና ዘውንን

- ብኣእምሮ ዝበሰለ መንእሰይ ንምፍራይ እዩ፣

ንቐሕ፣ ብቑዕን ሓላፍነታውን ዜጋ ካብ ምህናጽ ዝዓቢ ዕዮ ስለዘየለ፣ ቀጻልነት ሃገራት ክውሓስ ዝኽኣል ድማ ዝጎበኦ ፍልጠት፣ ክእለትን ባህርን ብዘዓጠቑ ዜጋታት ጥራይ እዩ። ነዚ ንምርግጋጽ እዩ ኸኣ ምንቃሕ፣ ምውዳብን ምዕጣቕን መሰረታዊ ኣገባብ ወይ መርሓና ኮይኑ ዝስረሓሉ ዘሎ።

ምኽንያቱ፣ ብቕዓት፥

- ንቕሓት ዝፈጥሮ እምነት፣ ቅሩብነትን ተወፋይነትን ምህላው፥

- ንንቕሓት ናብ ኣድማዒ ዕዮ ዝቕይር ወሳኒ ረቛሒ ደረጃ ውዳበ ሰብን ጸጋታትን ምውናንን፣

- ዕላማ ንምዕዋት ዝሕግዝ ረቛሒን ግኡዝን መተዓጸይታት ብምዕጣቕን ስለዝረጋገጽ፣

ኣድላይነት ምህናጽ ብቑዕ መንእሰይ ክንብል ከለና እምበኣር ኣድላይነት ንቑሕ፣ ውዱብን ብዝጎበአ ዝዓጠቐን ሃገራዊ መንእሰይ ኢና ንብል ዘለና። ኣድላይነት ምህናጽ ብቑዕ ሃገራዊ መንእሰይ ከኣ ብቐጥታ ምስ ምህናጽ ሓያል፣ ቀጻልነታ ዘውሓሰት ብልጽግቲ ሃገር ዝተኣሳሰር እዩ። ሎሚ ኣብ ናጻ ኤርትራ ዝምልመሉ መንእሰያት ከኣ ኣብ መድረኽ ምህናጽ ሃገር ወሳኒ ተራ ክጻወቱ ዘለዎም ስለዝኾኑ ንመድረኾም ዝመስል ንቕሓትን፣ ውዳበን ዕጥቅን ክውንኑ ናይ ግድን እዩ። ምኽንያቱ ኑብሲ.ወከፍ ወለዶ ዝሕተተሉ ዕዮ ጉዛን ዝገጥሞ ብድሆታትን ስለዝፈላለ።

ዝኾነ መደብ ኩተተግበር ኢልካ ክትብገስ ከለኻ ኪኖ ዝገጥመካ ብድሆ ክትሰገም ከምዝድልየካ ኣየማትእን እዩ፣ ብፍላይ ኣብ መንእሰያት ክትሰርሕ ከለኻ ድማ፣ ባህሪ መንእሰያት፣ ንመንእሰይ ብቐጥታን ብተዘዋዋርን ዝጸልዉ ነገራት፣ ወዘተ ኣብ ግምት ዘእተወ ክኸውን ስለዘለዎ፣ ብድሆታት ብግዚኡ ክልለዩን ቡብእዋኑ ተወጺኦም መደባት ድማ ብዘይካ እቲ ናይ ምሕያል መስርሕ፣ ንብድሆታት ንምግጣም ዘኽእለካ ኣገባብ'ውን ኩተማዕብል የድልየካ፣ ብፍላይ ኣብ ናትና ኩነታት ክንርእዮ ከለና፣ መንእሰይ ኤርትራ ከመይ ዓይነት ዓቢ ተኣምር ክሰርሕ ዝኽእል ምዃኑ ናጽነት ኣብ ምርግጋጽ ዝተጻወቶ ይኹን ኣብ ዝሓለፈ ልዕሊ 25 ዓመታት ኣብ መስርሕ ምህናጽ ሃገር ዘበርከቶ ተራ ተጻባእቲ ኣቃሊሎም

ኣይርእይዎን። ዝኾነ ንምድኻም ድማ ዝተፈላለየ ኣደናጋሪ ሽርሕታት ካብ ምምሃዝ ከቋርጹ ዝጸበዮም የለን።

ስለዚ፡ ብድሆታት ኢልና ክንዛረብ ከለና፡ ገለ ግዳማዊ ጸቕጢ ብዝፈጠሮ ዝመጽኡ ገለ ድማ ብዋሕዲ ንቕሓት ዝፍጠሩ ኮይኖም ኣብ ገለ መንእሰያት (ዋሕድን ብዝሕን ተጸለውቲ ብዘየገድስ) ይንጸባረቑ ክሳብ ዝሃለዉ ንምምካቶም ዝያዳ ጻዕርን ስራሕን የድልዮም እዩ። ኣድማዕነት መንእሰያት ኣብ መስርሕ ምህናጽ ሃገር ዘረጋገጽ ከኣ ነዞም ብድሆታት ናብ ዝተሓተ ደረጃ ብምውርዳን ንዘለዉና ሓያል ጎድንታት መሊስና ብምሕያል ንዘለዉና ዓበይቲ ዕድላት ብምምዝማዝን እዩ።

**ውሽጣውን ግዳማውን ብድሆታት፡**

- ዓውለማን ንሱ ዘስዕቦ መዘዝን፡- ካብ ሃገራዊ ኣተሓሳስባ ወጺእካ ናብ ውልቃዊ ኣተሓሳስባ ምዝንባል፡

- ስነ-ኣእምሮኣዊ ኩናት፡- ብልጫኻ ከምዘይትርእን ድኻማትካ ብዝተጋነነ መልክዑ ከም ትርእዮን ዝገብር ስምዒት ምኹስኳስ፡

- ታሪኽ ደጊምካ ዝጸሓፈሉ ዘሎ እዋን እዩ። ከምቲ ጆርጅ ኦርወል ዝበሎ፡ "ንትማል ዝቆጻጸር መጻኢ ይቆጻጸር፡ ንሎሚ ዝቆጻጸር ከኣ ንትማል ይቆጻጸር" - ስለዚ ታሪኽና ክይነድንቕን ብፍላይ ናይ ምዕራብ ዓወታት ክነጋውሕን ዝግበር ስራሕ፡

- ዕብለላ ሓደ ስነ-ሓሳብ (ሊበራላዊ ዲሞክራሲ፡ ናጻ ዕዳጋ ወዘተ)

- ምብላልን ምዕብላልን ክብርታትን ባህልታትን

- ምግባት ጸጋታት፡

- ምዝርጋሕ ክብርታት ውልቃውነት፡- ኣህላኽነት፡ ጽጋዕተኛነት፡ ሃዳምነት...

- ትሕተ-ሃገራዊ ስምዒት

- ኣሉታዊ ጽልዋ መዘናት፦ ብዙሕ እዋን ውሑዳት ኣሉታዊ ባህሪ ዘለዎም እዮም ንብዙሓት ላንጊ ላንጊ ዘጸንሑ ዝብክሉ።

- ተርእዮታት ትሑት ነብሰ ርድኢት፦ ኣብ ነብስና ዘለና ኣመለኻኽታ ግጉይ ምስ ዝኸውን፡ ኣይጠቅምን እየ፡ ኣይረብሕን እየ፡ ኣይክእሎን እየ ዝብሉ ባህርያት ኢኻ ተማዕብል። ኣብ መጻኢኻ እውን እወታዊ ኣተሓሳስባ ኣይህልወካን። ኣብ መጻኢኡ እወታዊ ኣመለኻኽታ ዘይብሉ ሕብረተሰብ ከኣ ውድቀቱ ኣውጁ ኣሎ ማለት እዩ።

- ኣብ ገለ መንእሰያት ዝረአ ዋሕዲ ተበግሶ፦ ልኡም ተጠቃሚ ጥራይ ምዃን። ኣብ ዝወሃበካ ክብሪ ከይወሰኽካ ምውሳድ፡

- ግዜኻ ብግቡእ ዘይምጥቃም፦ መንእሰይ ክለኻ ክትሰርሖ ዝግባኣካ እንተዘይሰሪሕካ ኩሉ ግዜ ኣብ ዕዳ ትነብር ማለት እዩ። ምኽንያቱ ጽባሕ ናታ ዕዮ ገዛ ስለዘለዋ፡

- ከቢድ ማሕበራዊ ጸቕጢ - ድኽነት፡ ዕዳጋ ዝፈጥሮ ጸቕጢ፡ ሓበሬታ ዝጸልዎ ሓያል ምክትታል ናይ ወለዲ ዝሓትት ኣከባቢ፡ ወዘተ

- ኣሉታዊ ኣረኣእያ ገለ ኣካላት ሕብረተሰብ፦ ንመንእሰይ ኣብ ክንዲ ከም ጸጋ ትቕበሎ፡ ከም ስኽም ሕብረተሰብ፡ ስግኣትን ስክፍታን ምጥማት (ብውሑዳት ዝደኸሙ ንዝበዝሑ ምፍራድ)

- ዘበናዊ ክእለትን ቴክኖሎጂን ዘይመለኽ ዓያዩ ጉልበት ምህላው፡

- ትሑት ተገዳስነት መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ

- ኣብ ስድራቤታት ዝረአ ድኽመት ምምልማልን ምክትታልን ውላድ፡

- ጸጋታትካ ዘይምልላይ፡

ኣብ መደምደምታ፥ ኣብ ዓለማዊ ተመክሮን ኣብ ናትና ኩነታት'ውን ከምዝረኣናዮ፡ ሃገርን መንእሰይን፡ ሕብረተሰብን መንእሰይን ፈላሊኻ ክትርእዮም ዘይከኣሉ መሰረታውያን ባእታታት እዮም። ሃገር ናይ መንእሰይ እያ፡ ሃገር ብመንእሰይ እያ፡ ሃገር ከኣ ንመንእሰይ እያ። ምኽንያቱ፡ መንእሰይ ማእከል ናይ ሕብረተሰብ ስለዝኾነ። ምዕዋትን ዘይምዕዋትን ሃገራዊ መደባት፡ ምርግጋጽን ዘይምርግጋጽን ሃንቀውታ ህዝብታት፡ ምንጋስን ዘይምንጋስን ሰላምን ሓርነትን፡ ወዘተ ኹሉ ኣብ ንጡፍ ተሳትፎ መንእሰያት ምህላውን ዘይምህላውን እዩ ዝምርኮስ፡ ብደረጃ ብቕዓት መንእሰያት ከኣ ይውሰን።

ስለዚ ከም መንእሰያት ንነብስና ኴንና ንሕብረተሰብናን ሃገርናን ክንከውን፡ ንቕሓትና ብመንጽር ንሕተቶ ክውንነት ከነዕቢ፡ ውዳበና ከነሐይል፡ ፍልጠትናን ክእለትናን ንምዕባይ ከይተሓለልና ክንሰርሕን የድሊ። ምኽንያቱ፡ ምህናጽ ብቑዕ መንእሰይ ናይ ኩሉ ዝምልከቶ ኣካላት ውህደት ዝሓትት ዓቢ ስራሕ እኳ እንተኾነ፡ ልዕሊ ኩሉ ግን ድልውነትን ተበግሶን መንእሰያት ዝጠልብ ዕማም እዩ።



# መበል 13 ዓመታዊ ዋዕላ መንእሰያት ህግደፍ ዞባ ኤውሮጳ

መንእሰይ ኤርትራ ሃገራዊ መድረኻዊ ሕቶ ንምምላስ፡ ካብ ዘይውዱብን ስምዒታዊን ምንቅስቓስ ግዜ 50ታት ናብ ሓያልን ውዱብ ሃገራዊ ሓይሊ ብምዕባይ እጃሙ ብዝተፈላለየ መልክዑ ከበርክት ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ 1978 ኣብ ሕቕፊ ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ዝተወልደ ሃማገኤ ውጽኢት ናይዚ መስርሕ እዚ ኮይኑ፡ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ቅርጹን ሜላ ኣወዳድባን እናበረኸ፡ እንተላይ ንመድረኻዊ ናይ መንእሰያት፡ ናይ ተማሃሮ፡ ናይ ውዳብ ባህጊ ኣብ ግምት እናእተወ ከም ሃገራዊ ሓይሊ ክዓቢ ክኢሉ። ቀድሚ ናጽነት ኣተኩሮ ውዳብ ኣብ ወጻኢ ሃገራት ኣብ ዝቕመጡ ኤርትራውያን መንእሰያትን ተማሃሮን ኢዩ ኔሩ። በዚ ድማ ሓያል ምንቅስቓስ ብምፍጣር ኣብ ወጻኢ ሃገራት ዝቕመጥ ኤርትራዊ መንእሰይ ኣብ መድረኽ ሰውራ ኤርትራ ዕዙዝ ኣበርክቶ ከም ዝጻወት ተጌሩ።

ድሕሪ ናጽነት ኣብ ዝሰዓበ 1ይ ዓሰርተ ዓመታት ኣብ ድያስፖራ ዝቕመጡ ኤርትራውያን መንእሰያትን ተማሃሮን ንምውዳብን ምንጥጣፍን ገለ ገለ ፈተነታት እኳ እንተ ተኻየደ፡ በቲ ትጽቢት ዝግበረሉ ደረጃ ክድምዕ ኣይከኣለን። ካብ'ዚ ብምብጋስ ኣብ ናይ ድያስፖራ ዝያዳ ብኣተኩሮ ዘማእከል ሓያል ውዳብ ከም ዘድሊ መረዳእታ ተፈጢሩ። በዚ ድማ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ሓደ ዐቁድን ፈረቓን ኣብ ወጻኢ ሃገራት ዝቕመጡ ኤርትራውያን መንእሰያት ከም መቐጸልታ ናይ እቲ ብሃማመተኤ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝኸይድ ዘሎ መስርሕ፡ ውዳብ መንእሰያት ህዝባዊ ግንባር ንዲሞክራሲን ፍትሕን ብምምስራት ብደረጃ ዞባታትን ብደረጃ ሃገራትን ጨናፍር ብምቛም፡ ካብኡ ዝጥለብ ኣብ ምብርካት ይርከቡ። ብሓፈሻ፡ ውዳብ መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ውሽጥን ወጻእን ሓያል መንቅስቓስ መንእሰያት ኤርትራ ብምፍጣር፡ ነቲ "መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!" ዝብል መሪሕ ጭርሖ ብምልዓል፡ መንእሰይ ሃገራዊ መድረኻዊ ሕቶ ኣብ ምምላስ ብዝልዓለ ከም ዝዋሳእ ምግባር ኮይኑ፡ ብቑጠባ ዝደልደለት ሓያል ሃገር ምህናጽን ኣብ ምኽባር ሉኣላውነትን



ብዝተወደበ መልክዕ ኣድማዒ ኣበርክቶ ምግባር ቀዳምነት ናይ ቀዳምነታትና ኢዩ። በዚ መሰረት ኤርትራዊ መንእሰይ ድያስፖራ ብዘይካ እቲ ኣብ ውሽጢ ሃገር ብምምጻእ ዝጉብሮ ተሳትፎ፡ ነዚ ንምስንኻል ሃገራዊ ቀዳምነታትና ዝዓለሙ ዘንቀደ ናይ ጠቕነን ምንጻልን ዘሙተ ተጻባእቲ፡ ብስም ሰብኣዊ ባይቶ ሕቡራት ሃገራት ዝግበር ሽርሒ ሰብኣዊ መሰል፡ እገዳ...ወዘተ፡ ብስሙር ቅልጽም ኣብ ምምካቱን ምፍሻሉን ብሓያል ወኒ ኣበርኪቱ። ከምኡ'ውን ኤርትራዊ መንእሰይ ድያስፖራ ኣምባሳደር ሃገሩ ብምኳን ኣንጻር እቲ ዓርሞሽሽ ሚድያዊ ዘመተ ምዕራብ ገጢሙ፡ ብመገዲ ህዝባዊ ዲፕሎማስን ከም ሕመረት ዕዮታት ሸማገለ ሃገራዊ መኸተን ንፍትሓውነት ጉዳይ ኤርትራ ንዓለም ክሃግር ክኢሉ።

ነዚ ዝተጠቕሰ ዕዮ ንምኽያድ መንእሰያት ህዝባዊ ግንባር፡ ብደረጃ ዞባታት ኣቡ፡ ዞባ ኣውሮጳ፡ ዞባ ሰሜን ኣመሪካ፡ ዞባ ማእከላይ ምብራቕ፡ ከምኡ'ውን ጸዕቂ መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ዘለወሉ ከባቢታት ብደረጃ ሃገር ውዳብ ብምቛም ኣብ ምንጥጣፍ ይርከቡ። መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ ጉዳዩ ኣፍልጦኦም ንኽዕምቑ ድማ፡ ዝተፈላለዩ ሰሚናዊ ስልጠናታት ካልኦት ሓገዝቲ መደባትን ክውድብ ጸኒሑን ኣሎን።

ከም ኣካልን መቐጸልታን ናይ እዚ እምብኣር፡ ኣብ'ዚ ሒዝናዮ ዘሎና ቅንያት፡ ውዳብ መንእሰያት ህግደፍ ዞባ ኣውሮጳ መበል 13 ዓመታዊ ዋዕላኡ ኣብ ምኽያድ ይርከቡ፡ እዚ "ዞባውን ኣህጉራዊ ሽርክነት- ንሓርነት፡ ፍትሕን ማዕርነትን!" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ኣብ ሆላንድ ዝካየድ ዘሎ ዋዕላ፡ ካብ ዝተፈላለያ ሃገራት ኣውሮጳ፡ ካብ ውሽጢ ሃገር፡ ወከልቲ ካብ ካልእ ክፋላት ዓለም ከምኡ'ውን ዓበይቲ ሰበስልጣን መንግስትን ግንባርን ዕዱማት ኣጋይሽን ዝርከብዎም ልዕሊ 500 ተሳተፍቲ ኣጋቢኡ ይርከብ።

ኣብዚ ዋዕላ ብዘይካ'ቲ ብደረጃ ዞባ ኣውሮጳ ንገምጋም ስራሕ፡ ምሕያል ውዳቡ፡ ምሕንጻጽ መደብ ስራሕ 2017....ወዘተ ተታሒዙ ዘሎ መደብ ብዝተፈላለዩ ኣካላት ንምሕያል ተሳትፎን ኣበርክቶን መንእሰያት ድያስፖራ ኣብ ሃገራዊ ፕሮግራማት፡ ኣብ ዝዑበሉ ኮማት ይኹን ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝደፍእን ዘተባብዕን ኣስተምህሮታትን ሰሚናራትን ክቐርብ ኢዩ። ከም ኣካል ናይ እዚ ብወገን ሃማመተኤ ብመንእሰያት ድያስፖራ ኣብ ውሽጢ ሃገር ንዝካየድ መደባት፡ ከምኡ'ውን ውዳባት መንእሰይ ኤርትራ ውሽጥን ወጻእን፡ ኣብ ዝሓየለ መድረኽ ምንቅስቓስ መንእሰያት ኤርትራ ንምስጓጉ ዝድርዕ ትሕዝቶ ክቐርብ ኢዩ።

መንእሰያት ዲያስፖራ ብመገዲ ማሕበር ኣብ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ መደብ ወለንታዊ ሞያዊ ኣበርክቶ፡ መደብ ዙራ ሃገርካ፡ መደብ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋን ካልኦት መደባትን ከም ዝሳተፉ ይፍለጥ። ዓመታዊ ኣብ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ወለታዊ ኣበርክቶን ካብ ድያስፖራ ኣብ ሃገር እናኣተዉ ናይ ዘበርክቱ ቁጽሪ መንእሰያት ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናዓበየ ይመጽእ ኣሎ። ብዘይካ'ዚ ኣብ ግዜ ክረማት ዝእንገድ መደብ ዙራ ንሃገርካ ብምስራዑ፡ መንእሰያት ኣብ ታሪኻዊ ቦታታት፡ ፕሮጀክታት ልምዓትን ቱሪዝማዊ ቦታታትን ከም ዝበጽሑ ብምግባር፡ ብዛዕባ ኣብ ሃገር ዝኸይድ ዘሎ ገስጋስ ዘለዎም ኣፍልጦ ከም ዝዕበዩ ይግበር ኣሎ። ብፍላይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ኣብ ዝካየደሉ ዓመት፡ ኣብ'ዚ ልዒሉ ዝተጠቕሰ መደባት ዝግበር ተሳትፎ ብዕጽፊ ይዓቢ።

## ትውፊት

# ወርሒ ዓበይቲ ቅያታት

ሃገራዊ ታሪኽ፡ መግለጺ ክብረት ሓደ ህዝቢ እዩ። ህዝብታት ብመጠን ዝገጠሞም ብድሆታትን ንዕኡ ንምስዓር ዘጥረይዎ ክብርታትን ዝፈጸምዎ ቅያታትን፡ ርዝነት ታሪኾም ይፈላለ እዩ። ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ኮነ ድሕሪ ናጽነት ልኡላውነት ሃገር ክይድፈር ኤርትራውያን መንእሰያት ዘርኣዩዎ መስተንክር ጅግንነት፡ ተወፋይነትን ጽንዓትን፡ በዚ ወኒ'ዚ ዘመዝገብዎ ዓበይቲን ኣንጸባረቕቲን ውተሃደራዊ ዓወታት ከኣ፡ ወለዶታት ኤርትራ፡ ሱብ ረዚን ሃገራዊ ታሪኽ ኪኾኑ ዘብቅዕዎ እዮም።

"ታሪኽ ዋንነት ናይ ሰራሕቱ ኣይኮነን፡ እንታይ ድኣ ናይ ወረስቱ" ዝብል ኣገላልጻ ኣሎ። እዚ ማለት፡ ዝበዝሐ እዋን ሰራሕቲ ታሪኽ ብመስዋእቲ ይሓልፉ እዮም። እቲ ዝተርፍ ታሪኾም እዩ - ታሪኾም ድማ ምንጪ ሓበን ናይቶም ዝቕጽሉ ወለዶታት ኮይኑ ይነብር ማለት እዩ። ከምኡ ስለ ዝኾነ ድማ እዮም፡ እቶም ወሰንቲ ረዚን ታሪኽ ክንከውን ዘብቅዑና ፍጻመታት፡ ወትሩ ብሓበን እናተዘከሩ ዝነብሩ። ክብርን ሞገስን ኑቶም መስዋእቲ ከፈሎም ወሰንቲ ዘኾርዕ ታሪኽ ክንከውን ዘብቅዑና፡ ናይ እዋን ገድሊን ድሕሪ ናጽነትን ጀጋኑ መንእሰያት ኤርትራ!

ታሪኽ ጅግንነትን ዓወትን መንእሰይ ኤርትራ፡ ጸዊኻ ዘይውዳእ ባሕሪ ቅያታት እዩ። ንሎሚ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ወርሒ መጋቢት ጥራይ ዝተፈጸሙ ቅያታት ንኣንበብቲ ከተዘኻኽር ትደሊ። ከመይሲ ወርሒ መጋቢት ኣብቲ ብድንቂ ቅያታት ዝተኣደቀ ሃገራዊ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ፡ ብፍላይ ከኣ ኣብቲ ን30 ዓመታት ዝተኻየደ ብረታዊ ተጋድሎን ድሕሪ ናጽነት ንክብረት ልዑላውነት ሃገር ዝተኻየደ ከቢድ መኸተን ኀሊሑም ዝጥቀሱ ውተሃደራዊ ዓወታት ዝተፈጸሙላ ወርሒ እያ።

ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ፡ እታ ሓንሳብ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ኤርትራውያን ተጋደልቲ ምስ ኣተወት፡ ዳግም ብጸላኢ ዘይተደፍረት ከተማ ናቕፋ ሓርነት ዝተጓናጸፈትሉ መጥቃዕቲ፡ ብ22 መጋቢት 1977 እዩ ተፈጺሙ። ናይ ቀድሚ 40 ዓመት ወርሒ መጋቢት እምበኣር፡ ጀጋኑ ኤርትራውያን ተጋደልቲ ህዝባዊ ግንባር፡ ድሕሪ ናይ ሽዱሽተ ኣዋርሕ፡ ሓያል ተጻዋርነትን ትብዓትን ዝሓተተ ጽንዕ ከበባ፡ ኣብቲ እዋን'ቲ ርእሰ ከተማ ኣውራጃ ሳሕል ንዝነበረት ከተማ ናቕፋ፡ ካብ መግዝእቲ ሓራ ብምውጻእ፡ ናብቲ ቀጺሉ ዝሰዓበ ሰፊሕ መጥቃዕቲታት ዝተሰጋገሩላ እያ። ዓወት ናይዛ ቀዳማይቲ ሓራ ዝወጸት ከተማ ኣብ እዋኑ፡ ፍናን መላእ ተቓላሳይ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ውሽጢን ወጻኢን ብምብራኹ፡ ተስፋ ናጽነት ኣድማቒ ዘርኣየ፡ ኑቲ







ሰዓቢ ብልዑል ናህሪ ንሰፊሕ ከባቢታት ኤርትራ ሓራ ዝገበረ ውተሃደራዊ ስርሒታት መድረኽ 1977-1978 ዓብ ዝኸፈተን ዓቢ ድርኺት ዝፈጠረን እዩ።

ከምዝፍለጥ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ታሪኹ ድርብራብ ወጽዓታት እዩ ገጢምዎ። ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን (20 ክፍለ-ዘመን)፡ እዋን መግዝእቲ ኣብ ዘብቅዓሉ፡ ህዝቢ ኤርትራ ከም ኩሎም ግዙኣት ህዝብታት መሰል ናጽነት ክፍቀደሉ እናተጸበየ፡ ንስለ ረብሓ ኣመሪካ ተባሂሉ፡ ብውክልና ኣብ ትሕቲ መግዝእቲ ክቕጽል ተፈሪዱ። ዝተነፍጎ መሰል ብቃልሱ ንምጭባጥ፡ ሓርነታዊ ቃልሲ ምስ ኣበገሰ እውን፡ ካልኦት ከምኡ ቃልሲ ዘካይዱ ዝነበሩ ህዝብታት ሰፊሕ ኣህጉራዊ ደገፍ እናረኸቡ፡ ህዝቢ ኤርትራ ዘራያት እናተበራረይሉ፡ ብዘይ ዝኾነ ደገፍ፡ በይኑ ኣንጻር ናይ ምዕራብን ምብራቕን ሓያላት ክገጥም ተገዲዱ።

መወዳእታ 70ታት፡ ሰውራ ኤርትራ ኑቲ ዓቢ ደገፍ ርእሰ ሓያል ኣመሪካ ዝነበሮ ስርዓት ኢትዮጵያ ስዒሩ ናጽነት ከረጋግጽ ዝተቓረበሉ መድረኽ እዩ ነይሩ። የግዳስ፡ ኣብ መፋርቕ 1978 ብሰንኪ ምትእትታው ገዚፍ ውተሃደራዊ ሓገዝን ሕብረት ሶቭየት ንስርዓት ኢትዮጵያ፡ ሚዛን ውተሃደራዊ ሓይሊ ዳግም ተቐያይሩ። እቲ ብዘይካ ሓደት ከተማታት (ኣስመራ፡ ባረንቱ፡ ዓዲ-ቐይሕ፡ ዓሰብን ገለ ክፋል ባጽዕን) ንመላእ ኤርትራ ሓራ ከውጽእ ክኢሉ ዝነበረ ሰውራ ኤርትራ ከኣ፡ ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ብምግባር ናብ ሳሕል ተመሊሱ ክዕርድን ኣብ ዝተናውሐ ናይ ምርብራብ መድረኽ ክኣቱን ተገዲዱ። እቲ ሽዑ ኣንጻር ዓርሞሾሻዊ ሓይሊ ዘካየዶ ዝነበረ ግጥም ከም ዕሽነት እናተቖጽረሉ ድማ፡ ኣብ ኣዝዩ ከቢድን መሪርን ግጥም ተጸሚዱ። ኣብዚ ነዊሕን ከቢድን ኩናት፡ መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ልዕሊኡ ዝተኻዕወ ሓዊን ረመጽን ኣየምከኾን። እኳ ድኣ ኣትሪሩዎን ኩሊዕዎን። ኣብዚ ብበርታዐኡ ሓደት መዳርግቲ ጥራይ ዝነበሮ ብርቱዕ ኩናት፡ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ብጽንዓቱን ልዑል ጅግንነቱን ተወፋይነቱን ኣንጸባረቕቲ ውተሃደራዊ ዓወታት ብምምዝጋቡ፡ ተዓዊቱ ወጺኡ። ወርሒ መጋቢት ከኣ፡ ኣብዚ እጹብ ድንቂ ናይ ምርብራብ ታሪኽ፡ ዓበይቲን ወሰንቲን ውተሃደራዊ ዓወታት ዝተመዝገቡላ ወርሒ



እያ።

ናቕፋ፡ ሓንሳብ ብተጋደልቲ ሓራ ምስ ወጸት፡ እግሪ ጕዕዞኣ ዳግማይ ዘይረገጸ እንኮ ከተማ ብምኻና፡ ፍሉይነት ዘለዋ እያ። እቲ ካልእ ፍሉይነታ ከኣ፡ ህዝባዊ ግንባር፡ ካብ ሰፊሕ ከባቢታት ኤርትራ ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ክገብር ምስ ወሰነ፡ ምስ ግንባራት ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕልን ሓልሓልን ባርካን ብምትእስሳር፡ ቀንዲን ማእከልን መከላኸሊ መስመሩ ክትከውን ዝመረጻ ናቕፋ እያ። ህዝባዊ ሰራዊት ኣብ ከባቢ ናቕፋ፡ የማን ጸጋም ስትራተጂያዊ እምባ ደንደን ኣብቲ ብኸቢድ ደብዳብ ነፈርቲ ውግእን ዝተፈላለየ ኣጽዋርን ተሰንዩ ዝካየድ ዝነበረ መጥቃዕቲታት ወራሪ ሰራዊት ደርግ፡ ፍጹም ክድረር ዘይተኻእለ ጽኑዕ ዕርዲታት መስሪቱ ን9 ዓመታት መመላእታ፡ ብልዑል ጽንዓትን ተወፋይነትን መኪቱ ኑቲ ግዚፍ ወራሪ ሰራዊት ጸላኢ ዘፍ ኣቢሉ፡ ናብ ስትራተጂያዊ መጥቃዕቲ ክሰጋገር በቒዑ እዩ። በዚ ድማ እያ ናቕፋ ሕላገት







ጽንዓትን ሓያል መኸተን ህዝቢ ኤርትራ ተባሂላ ኣብ ታሪኽ እትጥቀስ።

ወርሒ መጋቢት ሓርነት ናቕፋ ጥራይ ኣይኮነትን ኣብሰረ። ድሕሪ'ቲ ኣብ ግንባራት ናቕፋ፡ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል፡ ሓልሓልን ባርካን ን9 ዓመታት ዝተኻየደ ነዊሕ ምብራብ፡ ህዝባዊ ሰራዊት ካብ መድረኽ ጃላነት ሰጊሩ፡ ኣብ ግንባር ናቕፋ ዓሪዱ ንዝነበረ ዓቢ ክፋል ሰራዊት መግዛእቲ ኢትዮጵያ "ናደው እዝ"፡ ኣብ ውሽጢ 72 ሰዓታት ሓንሳብን ንሓዋሩን ሓመድ ኣዳም ዘልበሰሉ መስተንክር ስርሒት እውን ካብ 17-19 መጋቢት 1988 ኣብ ዝነበራ መዓልታት'ዩ ተፈጺሙ። በዚ ቅድሚ 29 ዓመታት ዝተፈጸመ መስተንክር ወተሃደራዊ ቅያ'ዚ፡ ሰራዊት ህዝባዊ ግንባር፡ ኣስታት 100 ኪ.ሜ ዝዝርጋሕ ድልዱል ዕርድታት ሰራዊት መግዛእቲ ኢትዮጵያ ሃደሽደሽ ኣቢሉ፡ ካብ ሕዳይ ክሳብ መስሓሊት ኣስታት 100 ኪ.ሜ. ብምግስጋስ፡ ንሰውራ ኤርትራ ካብ መድረኽ ምርብራብ ናብ መድረኽ ስትራተጂያዊ መጥቃዕቲ ዘሰጋገረ ዓቢ ዓወት'ዩ ሓፊሱ።

ወርሒ መጋቢት ምስ ናቕፋ ዝተኣሳሰረ ታሪኽ ጥራይ ኣይኮነን ዘለዋ። እቲ ሓደ ካብ ዓበይቲ ወተሃደራዊ ዓወታት ህዝባዊ ሰራዊት ዝኾነ ምድምሳስ "ውቃው-እዝ" እውን ካብ 19-21 መጋቢት 1984 እዩ ተፈጺሙ። እዚ ቅድሚ 33 ዓመታት ዝተፈጸመ፡ ንህዝባዊ ሰራዊት ካብ መድረኽ ምክልኻል ናብ መድረኽ ጃላነት ዘሰጋገረ ስርሒት ምድምሳስ 'ውቃው-እዝ"፡ ጀጋኑ ኤርትራውያን ተጋደልቲ፡ ኑቲ ኣብ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል፡ ካብ ቅሮራ ክሳብ ቀጣን ንኣስታት 100 ኪ.ሜ. ተዘርጊሑ፡ ድልዱል ዕርድታት ሃኒጹ፡ ን5 ዓመታት መመላእታ ሸግ ሰውራ ንምቅሃም፡ መግዛእቲ ንምውሓስ፡ ዝተረባረበ ሰራዊት ኢትዮጵያ፡ ካብ ዕርድታቱ ቦንቂሩ ብምውጻእ፡ ኣብ ውሽጢ 49 ሰዓታት፡ ምሉእ ብምሉእ ዘቃበጸሉ፡ ብውሕሉል ወተሃደራዊ ስልቱ፡ ብበርቃዊ ቕልጣፈኡን ስፍሓት ሽፈንኡን ኣደናቒ ስርሒት እዩ ነይሩ።

ወርሒ መጋቢት ድሕሪ ናጽነት እውን ኣብ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ ተወሳኺ ቅያ መዝገባ እያ። ወርሒ መጋቢት እትዝከረሉ ናይ ድሕሪ ናጽነት ዝዓበየ ፍጻመ፡ እቲ ንወለዶ ገድሊ ተኪኡ፡ ሕድሪ ሃገር ዝተረከበ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ልኡላውነት ሃገሩ ክደፍር ንዘመጸ ወራሪ ሰራዊት ወያኔ፡ ብመዳርግቲ ኣልቦ ጅግንነት ገጢሙ፡ ዓቢ ዓወት ዝሓፈሰሉ፡ ግጥም እግሪ መኸል እዩ። እዚ ቅድሚ 17 ዓመታት፡ ካብ 14 ክሳብ 16 መጋቢት 1999









ዝተኻየደ ውግእ እግሪ መኸል፡ ልዕሊ 10 ኣጋር ክፍላተ ሰራዊትን ኣማኢት ታንክታትን ወያኑ ብድሑር ስልቲ ውግኡ፡ ኣብ ጸቢብ ቦታ ብተኸታታሊ ማዕበላት ዘጥቅዕሉ ብርቱዕ ውግእ እዩ ነይሩ። ድሕሪ ናይ ሳልስቲ መሪር ምርብራብ፡ ወራሪ ሰራዊት ወያነ ምሉእ ብምሉእ ተረፍሪፉ፡ ደሃይ ኩሎም ኣጽዋራት ምስ ሃጠመ ዝተጋህደ ውጽኢት ከኣ፡ ዓለም ብዓለሙ ዘስካሕክሓሉ መቕዘፍቲ ሰራዊት ወያነን መጋርያ ታንክነታትን ጥራይ ነበረ። ናይ 1999 ወርሒ መጋቢት እምበኣር፡ ጅግንነት ኤርትራውያን እናተወራረሰ ዝቕጽል ምዃኑ ዝመስከረት ወርሒ እያ።

በዚ ኣጋጣሚ ከዘኻኽሮ እንደሊ፡ ዓበይቲ ዓወታት ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ዝተፈላለየ መሰናድኣታት እናተገበረሎም ይዝከሩን ብዙሕ ይጽሓፈሎምን እዮም። እቲ መቐጸልታ ናይዚ ታሪኽ'ዚ ዝኾኑ ቅያታት ድሕሪ ናጽነት ግና ክሳብ ሕጂ ብዙሕ ኣቓልቦ ዝተዋህቦ ኣይመስለን እሞ፡ ከም ኣካል ናይቲ ዘሐብን ሃገራዊ ታሪኽናን ቅያታትናን እናሻዕ እናተኸልዑ ድሙቕ ዝኽሪ ዝገድፈሉ መሰናድኣታት ክዳለወሉ ዘድሊ ይመስለኒ።

## ሃብሮም

# “ከም ሰብ ልኡም ምዃን ንገዛእ ርእሰኻ’ውን ፍትሒ ኣይኮነን”

### ኢንጅነር ሳባ ተኸስተ

ሳባ ተኸስተ ትበሃል። ብ2012 ካብ ማይ ነፍሒ (EIT) ብሲቪላዊ ምህንድስና ትምህርታ ወዲኣ። ኣብ ዝተፈላለያ ትካላት ሃገርና ድማ ቡቲ ሞያ ሰሪሓ። ኤፍረም ሃብተጽዮን ንዓምዲ ሃብሮም ምስኣ ዝገበሮ ቃለ-መጠይቕ ይስዕብ፥



**ክንላለየኪ?**

ብ1990 ኣብ ዓረርብ ተወሊደ። ድሕሪ ናጽነት ምስ ስድራይ ናብ ኣስመራ መጺአ። ክሳብ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ኣስመራ፥ ማለት፡ መባእታ ኣብ ፊንላንድ ሚሽዮናን ሳሊናን፡ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ሓርበኛታት፡ ካልኣይ ደረጃ ኸኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ መድሃኒኣለም - ካቴድራል። ድሕሪኡ 12 ክፍሊ ምስ 20 ዙርያ ኣብ ሳዋ፡ ካብኡ ኸኣ ኣብ ማይ-ነፍሒ ብሲቪል ኢንጅነርን ተመሪቐ።

**ኣብ ትምህርቲ ብቕዓትኪ ከመይ ነይሩ?**

ኣብ ትምህርቲ ኣዝየ እግደስ ስለ ዝነበርኩ፥ ኣዝዩ ጽቡቕ ውጽኢት የመዝግብ ነይረ። ካብ መባእታ ኣትሒዘ ክሳብ ካልኣይ ደረጃ ብልጫ እናወሰድኩ እየ ወዲአየ። እንተኾነ፥ ደረጃ ብቕዓት ክበሃል እንከሎ ዝከኣለካ ምስራሕ ማለት እንደዩ፥ ክሳብ ብቕዓትካ ዘፍቅዶ ምስራሕ ስለ ዝኣምን ከኣ ብዝበረኺ ዓቕሚ እሰርሕ ነይረ ዝብል መረዳእታ ኣሎኒ። ደረጃይ ክዕቅና እንከለኹ ክንዲ’ቲ ዝግብኣኒ ሰሪሐዶ ኣይሰራሕኩን እናበልኩ እየ ምስ’ቲ ክጉብሮ ዝግብኣኒ ዘጻጽር። ኣብ ትምህርቲ ክንደይ ቀዲሞምኒ፥ ክንደይ ቀዲመ ኣይብልን እየ። ካብ ቀደም ንነፍሰይ ምስ ካልኦት እናኣወዳደርኩ ኣይኩንኩን ዝርኢየ።

**ከምዚ ዓይነት ኣጠማምታ ግን መኣስ ዝመጸ እዩ፥ ምስ ዓበኺ ድዩ ወይስ . .?**

ኖኖ፡ ካብ ቀደመይ ከምኡ እየ ነይረ፥ ዋላ ንእሽተይ እንከለኹ።

**ካበይ ይብጽሰ ትብሊ?**

ኩሉ ግዜ ንዝረኽቦ ነገር ክዕቅና እንከለኹ፥ ይግብኣኒ ድዩ? ሰሪሐ ድየ? ዝግብኣኒ ነጥቢ ኣምጺአ ድየ? ኑብሰይከ ኣበይ ክትቅመጥ ይግብኣ ነይሩ? እናበልኩ እየ ክርእያ ዝደሊ። ካብይ ዝበልጽ ሰብ፥ ዝቕድመኒ ሰብ እፈቱ’የ። እንተኾነ፥ ብናትካ ጌጋ ወይ ሕመቕ ንድሕሪት ትጉተት እንተ’ሊኻ ንነፍስኻ ኢኻ ክትሓታ ዘለካ - ተቐዲመ ክትብል የብልካን። ክትቅደም ዘይግብኣካ እንከሎ እንተ ተቐዲምካስ ምስ መን ትውዳደር ኣለኻ ማለት’ዩ? ናይ ካልኦት ሰባት ምንፋዕን ምሕማቕን ምሳኻ ዘተኣሳስር የብሉን። ኣብ’ቲ ናትካ ብቕዓት ምኽሳኻስ ኢኻ ክትኣምን ዘለካ። ኣብ ገዛና ኸኣ ወላደየይ ከምኡ እዩ ምሂሩና። ንኣብነት፥ ከረድኣና እንከሎ፡ “እንታይ ተማሂርኪ? እንታይ ሒዝኪ መጺእኪ?” እዩ ዝብለና እምበር ‘ኣብ ክላስኪ መን ቀዳማይ ወጺኡ? መን ቀዲሙኪ?’ ኣይብለናን እዩ ነይሩ።

**ነፍስኺ ምስ መዛኑኺ ካብ ዘይኣወዳደርክዮ ብቕዓት ትድልቢ ከም ዝበርኪ ደኣ ብኸመይ ትፈልጢ ነይርኪ?**

ኣብ ሓደ ደረጃ ትምህርቲ እትመሃሮ ካሪክለም ኣሎ። እቲ ጸዕሪ ኸኣ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ደረጃ ንዝተዳለወ ካሪክለም ክትሕዞ፥ ክትርድኦ፥ ኣብ ውሽጦኻ ክተሰርጾ ... እዩ ብሓፈሻ። ዝኾነ ዘወሃብ ፈተና ወይ መርመራ ኸኣ ነዚ ንምዕቃን እዩ ዝወሃብ። ትምህርትኺ ምስ ገዛእ-ርእሰኻ

ዝኸየድ መስርሕ እዩ ኣብ መውዳእታ፡፡ ስለዚ፡ ብቐዓትካ ምስ ነፍስኻ፡ ምስ'ቲ ዘጽናዕካዮ፡ ዝሓዝካዮ፡ ኣብ'ቲ ክፍሊ ዝተዋህበካ፡ ... ኢኻ ትዕቅኖ'ምበር ቡቲ ካብኻ ዝኸፍዕ ወይ ዝሓይሽ ምዕቃን ዝሰርሕ ኣይመስለንን፡፡ ንኣብነት፡ ኣብ ዝሓመቐ ተመሃሮ ዘለውዎ ቦታ፡ ቀዳማይ እንተደኣ ወጺእካ፡ ከምዚ ኣብ ዓዲ ዕወራት በዓል ሓደ ዓይኒ ይነግስ ዝበሃል ኣነ ንሓፅ'የ ወይ ብቑዕ'የ ክትብል ኣይትኽእልን ኢኻ፡፡ ንነፍስኻስ ምስ'ቲ ክትክእሎ ዝግባእ ዲኻ ክትርእያ ዘሎካ ወይስ ምስ'ቲ ካልእ ካብ ነፍስኻ ወጻኢ ዘሎ መለክዒታት? ዝብል ሕቶ ምምላስ እዩ እቲ ወሳኒ፡፡

**ኩሉ ግዜ ዘቐንእካ መማህርቲ ግን ኣሎ፡ ኣይመስለክን?**

ብፍላይ ቁልዓ ኳንካ ናይ ግድን ኣሎ፡፡ ብባህሪኡ ንሓፅ ሰብ፡ ካብ ጽንዓ ብቐሊሉ ትምህርቲ ዝርድኦ የጋጥመካ እዩ፡፡

**ብኸምዚ ምስ ነፍስኻ ክትወዳደር ኣሎካ ዝብል መረዳእታ ክትርእዩያ እንክለኺ ንኡብሰኺ ከመይ ትግምግምያ? ኣብ ነፍሰወከፍ ደረጃ ትምህርቲ እቲ ክትሕዝዎ ዝበርኪ ዝድለ ብቐዓት ሒዝኪዶ ተጓዒዝኪ?**

እቲ ጻዕሪ ንኸምኡ'ዩ ነይሩ፡፡ ሐዚ መጺአ ኢልካ ባዕልኻ ንነፍስኻ ምግላጽ ክቡድ ይብል እዩ፡፡ ከምዚን ከምዚን ፈሊጠ መጺአ ኢልካ ኣፍካ መሊእካ ክትገልጾ ኣይትኽእልን ትኸውን፡፡ ግን ዝከኣለካ ሰሪሕካ፡ ቡቲ ዘሎ መዐቀኒታት፡ ማለት፡ ፈተና ወይ ዝኾነ ካልእ ዕዮ፡ ክትርእዮ እንከለኻ ገለ ብቐዓት እናሓዝኩ መጺአ ክትብልን ነፍስኻ ክትመዝንን ትኽእል ኢኻ፡፡ ደሓር ከኣ እናተዋህለለ ምስ ከደ ኣብ ማእከላይ ደረጃ ዝኣኩቦካዮ፡ ንኣብነት፡ ካልኣይ ደረጃ ምስ በጻሕካ ኢኻ እንታይ ከም ዝኣኩብካ ትፈልጦ፡፡ ሳዋ ምስ ወረድካ ኸኣ ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንታይ ኣኪብካ ነይርካ ትፈልጦ ማለት'ዩ፡፡ ኣብ መውዳእታስ ብውህሉል ሃገር እዩ ዝመጽእ እብል፡፡

**እሞ ኣዋህሊለ ዶ ትብሊ?**

ቡቲ ዝበጻሕክዎ ደረጃ ምስ ረኣኻዮ፡ "እወ" ክትብል ትኽእል፡፡ እቲ ዝቖጸለ መድረኻት ፍልጠት እንተ ዘይሓዳሰካ ወይ እንተ ዘይከበደካ ኣብ ማስመር ኣለኻ ማለት'ዩ፡፡

**ናይ ሳዋ ተመኩሮ ከመይ ትገልጽዮ?**

ንሳዋ እንታይ ክትብላ ትኽእል? ካብ ስድራ ርሒቕካ ስለ ዝኾነ እቲ ናብራ ክቡድ ይብል እዩ፡፡ ምስ እትሰከሞ ምሉእ ሓላፍነት ነፍስኻ ይኹን እቲ ትፍተኖ ወሳኒ ናይ ማትሪክ ፈተና ቀረብ ክቡድ ይብል እዩ፡፡ ግን እቲ ኣቐዲምካ ከተዋህልሎ ዝጸናሕካ ኣብኡ ኢኻ ናይ ብሓቂ ትፍተኖ፡፡ ሽዑ'ዩ እንታይ ሒዝካ ከም ዝመጻእካ ዝርድኣካ፡፡ ኣብኡ፡ ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ቀድም ዘይነበረ ርኡይ ለውጢ ከምጽእ እኽእል'የ ክትብል ኣይትኽእልን፡፡ ኣብኡ ክትገብሮ እትኽእል ንዘለካ ጸቡቕ ገይርካ ከተንጸባርቖ ምኽኣል እዩ፡፡ ኩሉ'ቲ ዝሓለፈካ ኣብ ሓደ ዓመት ክትእክቦ ግን ኣይከኣልን'ዩ፡፡

ብተወሳኺ፡ እቲ ከባቢ ንዓኻ ሓድሽ ብምዃኑ፡ ናይ ክሊማን ቦታን ብደሆታት ኣለዎ፡፡ ሕማቕ ነይሩ ማለት ዘይኮነ እቲ ብደሆታት ምስ ዕድመኻ፡ ምስቲ ቀበጥርጥር ክትብሎ ዝጸናሕካ. . . ኣብቲ መጀመርታ ቀረብ ቀጨውጨው ክበለካ ይኽእል'ዩ፡፡ ብሓጺሩ ሳዋ እንተ ወሪድካስ ብድሕሪኡ ዓለም ኖርማል እያ ማለት'ዩ፡፡ ብዙሕ ነገር ኢኻ ትኸስብ፡ ትዓቢ፡ ትምኩር፡ ትበስል፡ . . . ኣብ ሳዋ፡፡

**ካብ ሳዋ ከይወጻእና ማትሪክ ከመይ ነይሩ? ድምር ናይቲ ዝተሓለፈ ተመኩሮ ከመይ ተፈቲኑ?**

ማትሪክ ጸቡቕ ነይሩ፡፡ ክንዲ'ቲ ዝሓሰብኩዎ ኣይኮነን ግን ዓገበሉ እየ ዝብል፡፡

**ናይ ኮለጅ ተመኩሮ ዝያዳ ይምዝን እዩ፡፡ ምኽንያቱ ድምር ናይ'ቲ ኹሉ ቅድሚኡ ዝተሓለፈ ዝጠምር ስለ ዝኾነን ንመጻኢ ህይወትካ ዘፍብረካ ሞያ እተጥርየሉ ብምዃኑን፡፡ ናይ ኮለጅ ተመኩሮ ከመይ ይመስል? ሰቪላዊ ምህንድስና ከተጽንዒ ዝደረኸኪ ኸ እንታይ እዩ?**

ማይ-ነፍሓ ምስ ኣተኹ ሰቪላዊ ምህንድስና እየ መሪጸ፡፡ ዝኢ መጠበሲኡ ናይ ስነ-ጥንቲ (archelogy) ዝንባለ ስለ ዝነበረኒ እዩ፡፡ ንእሽተይ እንክለኹ ዝርእዮ ዝነበርኩ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ይኹን ኣብ ሃገርና ዘሎ ጥንታዊ ኣሰራት ከም ናይ ግብጺ ሃረማት፡ ኣብ ሃገርና ኸኣ ናይ በዓል መጠራ፡ ቆሓይቶ ጥንታዊ ቅርስታት፡ ... ይምስጠኒ ነይሩ፡፡ ስለዚ እምበኣር እቲ ምስ ቅርጺ ኣሰራት፡ ህንጻታት፡ ... ዝተተሓሓዘ ዝንባለ፡ ኣብ'ቲ ኣብ ሳዋ ሞያ ዝመረጽናሉ እዋን፡ ኣብቲ ምርጫ ስነ-ጥንቲ ስለ ዘይነበረ፡ እቲ ካብ ምህንድስና ምስ ህንጻ ዝቐረበ ሰቪላዊ ምህንድስና መሪጸ፡፡

እቲ ናይ ኮለጅ ተመኩሮ ብሓፈሻ ቀሊል ዘይኮነስ ቡዳኒ እዩ ነይሩ፡፡ ስራሕ፡ ጻዕሪ፡ ድኻም ይሓትት ነይሩ፡፡ ኣብ መውዳእታ ግን ፈሊጥካ፡ በሊሕካ ስለ ትወጽእ ኑቲ ብደሆ ኣይትጸልኣን ኢኻ፡፡ ማለትሲ ዋጋኡ እዩ ትብል፡፡

**ድሕሪ ማይ ነፍሒኸ?**

ትምህርቲ ወዲኣ ዝብል ዓሻ ጥራይ እዩ፡፡ ትምህርቲ ኣይውዳእን እዩ፡ መልክዕ ክቕይር ይኽእል፡ መለስካ ከተዕምቖ ትኽእል፡ ወይ ከኣ ካብቲ ዝተመሃርካዮ ምትእስሳር ዘይብሉ ዝንባለታት'ውን ከተሕድር ትኽእል ኢኻ፡፡ ትምህርቲ፡ ቤት ትምህርቲ ብምእታው ጥራይ ዘይኮነ ብምንባብ፡ ነፍስኻ ብምምዃር፡ ሓሳባት ብምምንጫው፡ . . . ንኣእምሮኻ ንቕድሚት ትደፍኦ ኢኻ፡፡ ብርግጽ ኣብዚ ዘለኹዎ ጥራይ ደው ክብል ዝኾነ ይኹን ድሌት የብለይን፡ ክቕጽል'የ ዝደሊ፡፡ መልክዑ ከመይ ክኸውን'ዩ ግን ብሕጂ ዝርኣ'ዩ፡፡

**ሞያ ክትቅይሪ ትሓስቢ ዲኺ?**

ምቕያር ኣይኮነን፡፡ ግን ምስ ኣከባቢ ዝተተሓሓዘ ናይ ምህንድስና ስራሕ፡ ንኣብነት ምስ ማይ፡ ከጽንዕ ደስ ይብለኒ እዩ፡፡ እንተ ቐየርኩስ ኣብቲ ዓንኬል ሰቪላዊ ምህንድስና እዩ፡፡

**ኣብ ዓውዲ ምህንድስና ዝጥፉ ዝበዝሑ ኣውዳት ይመስሉ፡፡ ኑቲ ዓውዲ ብብዝሒ ዝመርጽዎ'ውን ንሳቶም እዮም፡፡ ትዕዘብቶኺ እንታይ እዩ?**

ንሕና ናብ ማይ ነፍሒ ዝኣተናሉ ቀጽርና ውሑድ እዩ ነይሩ፡፡ ካብቶን ቅድሚና ግን ንሕና ንሓይሽ፡፡ ንሕና ኣባላት 20 ዘርያ፡ ንኣብነት፡ ኣብ መንጎ 56 ዝኾኑ ኣውዳት ኣርባዕተ ኣዋልድ ጥራይ ኢና ነይርና፡፡ 20 ዘርያን 19 ዘርያን ብሓደ ምስ ተሓወስና

ኸኣ ጠቕላላ ቀጻሪ ተመሃሮ 110 ኣብሉ ዝበረ 6 ኣዋልድ ጥራይ ነይርና። ኣብ 19 ዙርያ ካልተ ኣዋልድ ጥራይ እየን ሰቪላዊ ምህንድስና መሪጸን። ካብተን ቅድሚኡ ዝበራ፣ ብኣዝዩ ውሱን ቀጻሪ ይኹን ደኣ'ምበር ንሕና ንሓይሽ፡ ካብና ኸኣ እተን ድሕሪና ዝበራ ይበዝሓ፡ እቲ ቀጻሪ እና ወሰኸ'ዩ ከይዱ። ብሓፈሻ ግን ካብተን ኣብ ምህንድስና - ሰቪላዊ፡ መካኒካዊ፡ ኤለትሪካዊ - ዝኣትዋ እተን ኣብ ስነ-ፍልጠት ኮምፕዩተር ኩነ ካልኦት ዓውዲታት ዝኣትዋ ኣዝዩን ይበዝሓ።

## እንታይ እዩ እቲ ምኽንያት ትብሊ? ክብደት ዶ ይኸውን?

ክብደት ናይ ኣእምሮ ኣይኮነን፡ እቲ ክብደት ኣብ መረዳእታ እዩ። ንሞያ ምህንድስና ብሓፈሻ ምስ ኣብ ጸሓይን ንፋስን ምውዓል፡ ክብደት ዘለዎ ኣድካሚ ስራሕ ጌርካ ዝርኢ መረዳእታ ኣሎ። ስለዚ ምስ ጓል ኣይኪይድን'ዩ ይብሃል። ኣብዚ እቲ ኣእምሮ ኣይኮነን ከምኡ ዝብል፡ እቲ ኣብ ልዕሊ ምህንድስና ዘሎ ማሕበራዊ መረዳእታ እዩ። ስለዚ ኮምፕዩተር ኢንጂነሪን ዝኣትዋ ኣዋልድ ምብዝሐን ምስ ሕመቕ ወይ ድኻም ዘይኮነ ምስ ናይ ዲጂታዊ ሰውራ ናይ ዘመንና ዝተተሓሓዘ እዩ። እዚ ኣብኡ'ዚ ብዙሓት ኣዋልድ ኣብ ኢንጂነሪን ከም ዘለዋ ንምርዳእ እዩ።

## ጉዳይ ደቀንስትዮ ካብ ኣልዒልና፡ ተሳትፎ/ተወዳዳርነት ደቀንስትዮ ካብ ደረጃ ናብ ደረጃ ትምህርቲ እናጉደለ እዩ ዝኸይድ ዝብል መረዳእታ ኣሎ። ብፍላይ ኣብ መባእታን ማእከላይን ደረጃ ልዑል ተወዳዳርነት የርእያ እየን። ብድሕሪኡ ግን እቲ ተወዳዳርነት ይጉድል'ዩ። እንታይ እዩ ርእይቶኺ?

ኩሉ ግዜ ናብቲ ሕብረተሰብ እንዲኻ ትምለስ፡ እቲ ሕብረተሰብ ኣብ ጉዳይ ደቀንስትዮ ዘለዎ መረዳእታ እዩ። ብፍላይ ኣብ መባእታን ማእከላይን እቲ ዓብላሊ ውጽኢት ናይ ደቀንስትዮ እዩ። ኣብዚ ኩሉ'ቲ ህይወት ሓደ እዩ። ብሓደ ትጻወት፡ ብሓደ ትውዕል። ኣብ ካልኣይ ደረጃ ምስ ተበጽሐ ግን ዕድመ ምስ ወሰኸ፡ "ጓል ስለ ዝኾንኪ ከምዚ ክትጉብሪ ወይ ክትከውኒ ኣለኪ." ዝበሃል ምታእትታው ኣብ ህይወት እታ ጓለንስተይቲ ይመጽእ። ኣብ ገዛኻ፡ ከባቢኻ፡ ንእግረ-መንገድኻ እትመሃሮ እዩ። ጓል ኢኺ'ሞ ዓው ኢልኪ ኣይትዛረቢ፡ ዝብል ንኣብነት፡ ኑቲ ኣብ መባእታ፡ 'ኣነ መምህር! ኣነ መምህር!' ትብሎ ዝበረት ኣብቲ ዝቕጽል ዕቃቤታት ከተርኢ ትጅምር። ምኽንያቱ ኣብ ቅድሚ ሰብ ኣይዝረብን'ዩ፡ ዓው ኢልካ ኣይስሓቕን'ዩ' ዝብሉ ንንጽህና ኣተሓሳስባኣን ኣእምሮኣን ዝዓጽዉ እናኾኑ ይኸይዱ። ኣብ ገለ ገለ ኸኣ እቲ ምግዛስ ልዕሊ ዓቕን እዩ። ብንእሽቶኣ ትምርያ፡ ካልእ ሓላፍነት ትስከም፡ ትምህርቲ እንታይ ክትጉብረልኪ'ዩ ትብሃል፡ ስራሕ ገዛ ንዓኣ ይግደፍ፡ ወዘተ። ኩሉ ሰድራ ሓደ ስለ ዘይኮኑ እተን ውጽእ ኢለን ዝቕጽላን ዝዕወታን እተን ምሉእ ደገፍ ናይ ስድራ ዘለወን እየን። ኣነን ኣሕዋተይን ንኣብነት ዕዉታት ንኽንኸውን ኣደና ኣብ ገዛ ዝገበረቶ ማስዋእቲ መዳርግቲ የብሉን።

ነዚ ጉዳይ'ዚ ኣብ መቓን ግዜ ኣእቲኻ'ውን ምርኣዩ ኣገዳሲ እዩ። እዚ ጉዳይ ቅድሚ ዒስራ ወይ ዓሰርተ ዓመት ንኣብነት ዝገደደ እዩ ነይሩ። እቲ ጽልዋ ጌና ከም ዘሎ ንምጥቃስ እንተ ዘይኮይኑ፡ እቲ ተሳትፎ ሕጂ ኣዝዩ ዝሓሸ እዩ። ቀጻሪ ናይተን ኣብ ኮለጃት ዝኣትዋ ዘለዋ'ውን ልዑል እዩ። እዚ ኸኣ ኣብ ኣተሓሳስባና እናተቐየርና ንኸይድ ከም ዘለና ዘርኢ እዩ።

## ናብ ሞያኺ ክንምለስ፡ ትምህርቲ ምህንድስና ከመይ ተቐቢሉ'ልኪ?

ጽቡቕ'ዩ ተቐቢሉ። ከም ሞያ ምስ ሓዝኩዎ ነእምሮኻ ተሰርሖ፡ ኣብ መጻኢ ክሰርሓሉ እየ፡ ክነብረሉ እየ ኢልካ ስለ ትሕዞ፡ ክትርዳእ፡ ክኢለት ከተጥሪ ትጽዕር። ምስኡ ኸኣ ዕድመ ናይ ምውሳኽ ጉዳይ ስለ ዘሎ እቲ ኣተሓሳስባ እናተቐየረ እዩ ዝኸይድ። ኩሉ'ዚ ኣወሃሂድካ እንተ ርኢኻዮ ውጽኢታዊ እዩ ነይሩ።

## ህይወት ድሕሪ ምረቓ ከመይ ነይሩ? እቲ ናይ ስራሕ ወይ ተግባር ዓለም ከመይ ጸኒሑኪ?

ተመሃራይ ኴንካ ኣብ ስራሕ ዓለም ኣቲኻን ሓደ ኣይኮነን እንድዩ። ከምቲ ኣብ ትምህርቲ መምህር ዘድልየካ ኣብ ስራሕ ከኣ ኣርኣያ ዝኾነካ የድልየካ እዩ። ውሳኔታት ምውሳድ እንድዩ ምህንድስና፡ ብፍላይ ሰቪላዊ ምህንድስና ዓቢ ባጀት ዝወጾ ስራሕ ብምዃኑን ናይ ድሕነት ሕቶ ዘለዎን ምስ ህይወት ሰብ ዝተሓሓዘ ስለ ዝኾነ ብዕቱብ እዩ ዝተሓዘ። እቲ ኣቐዲሙ ተመኩሮ ኣጥርዩ ዝጸንሐ ሰብ ክምህረካ፡ ኣንፈት ክርእየካ የድልየካ። ከምዚ ዓይነት ደገፍ እንተ ዘይረኺብካ ኣብቲ ሞያ ቀልጢፍካ ክትምዕብል ኣይክኣልን'ዩ። ካብ

ትምህርቲ ወጻኢ ኢልካ ባዕልኻ ክትውስን ወይ ክትትግብር ይኽብደካ እዩ። ኣቐዲሙ ብጕዘበሪ ምስቲ ሞያ ዘላልየካ ትደሊ። እቲ ኣብ ኮለጅ ብክልሰ-ሓሳብ እትመሃሮ፡ ኣብ ግብሪ ክውዕል እንክሎ ፍልይ ዝበለ እዩ። ስለዚ፡ ዝኣልየካን ዘላልየካን ትደሊ። ብሓፈሻ እቲ ናይ ድሕረ-ምረቓ ዝተመደብናዮ ናይ ስራሕ ቦታ ዓብይቲ ኢንጂነራት ስለ ዝበቡ ብዙሕ ዝተመኩርናሉን እዩ ነይሩ።

**ኣበይናይ ትካል ማለት'ዩ?**

መጀመርታ ሽዱሽተ ወርሒ ኣብ ኩባንያ ህንጻ ሰገን እየ ሰሪሐ፡ ብድሕሪኡ ኸኣ ኣብ ጀዱቴ። ዓበይትን ጽቡቕ ናይ ምትሕብባር ባህሊ ዘበርምን ኢንጂነራት እየም ነይሮም። ስለዚ፡ ኣርኣያ ዝኾኑና ኣይሰኣናን። ኣነ ኣብቲ ናይ ኢንጂነሪን ሞያይ ሓደ ዓቢ ጥቕሚ እየ ዝብሎ ዝ። ምኽንያቱ ኣብኡ ኢኻ ኢንጂነር ትብሃል እምበር ኣብ ክፍሊ ኣይኮንካን።

**ካብዚ ወጻኢ ኣብ ምንታይ ትነጥፊ? ብዝዕበ ቲ ሞያውያን ተዃልውዎ ዘለኹም Mentor ዝብል ኣብ ፈይስቡክ ክዝርጋሕ ዝጸንሐ ሞያዊ መጽሔት ገለ በልና?**

እቲ ሓሳብ ካብ ማይ ነፍሒ ክንወጽእ እንክለና ተኣኪብና እናዕለልና እዩ መጺኡ። ካብ ካልኣይ ደረጃ ክትመጽእ እንክለኻ፡ ካብ ማይ ነፍሒ ክትወጽእ እንክለኻ ድሕሪ ጥርኑፍ ጉዕዞ እዩ። ኣብቲ ኮለጅ'ውን በዐየወደ-ትምህርቱ ፋሕ ኢኻ ትብል - ዋላ'ኳ ናይ ምርኻብ ዕድል እንተ'ሎ። ካብ ኮለጅ ምስ ወጻእካ ግን እቲ ናይ ስራሕ ዓለም ካልእ ዓለም እዩ። በቲ ዝተመደብካዮ ፋሕ ኢኻ ትብል። ኣብ ከምዚ ኩነታት ዝመጸ ሓሳብ፡ ኣብቲ ኮለጅ ኣብ ዝተፈላለየ ዓውዲ ብዙሕ ኣእምሮ ብሓደ ነይሩ'ዩ። ካብኡ ምስ ወጸ ግን መራኸቢ፡ ሞያዊ ፍልጠት ዝለዋወጠሉ መድረኽ የብሉን። ስለዚ፡ ኣብ ፈይስቡክ ሓደ ናይ ምርኻብ ገጽ ዘይንኸፍት ዝብል ሓሳብ ኣበገሰ። ኣብ ዘለናዮ ቦታ ኴንና እንራኸበሉ መንገዲ ማለት'ዩ። ስለዚ መጀመርታ እታ Eritrean Scientific Society ኢያ ተመስሪታ። ብድሕሪኡ እቲ ተመሃሮ እንክለና ደዩ ብድሕሪኡ ዝፈረየ በበዓውዱ ኣዝዩ ፍሉይ ሞያዊ ስራሓት ዝቐርበሉ መንገዲ የድልየና ነይሩ። ዝ ኣብ ዝተፈላለየ ዓውዲ ዝፈረየ ስራሓት ብሕጽር ዝበለ ኣገባብ ዝላለየሉ መደብ ዘይንገብር ኢልና ኸኣ ነታ መጽሔት ኣብ ፈይስቡክ ጀሚርናያ፡ ጽቡቕ ተቐባልነት ድማ ረኺባ። ምኽንያቱ ኣብ ብዙሓት መንእሰያት ከምዚ ዝኣመሰለ ዓቕሚ'ኳ ኣሎ ደዩ ዝብል ኣድናቖት እዩ ፈጢሩ።

ብሓጺሩ ዕላማ ናይታ መጽሔት ዘሎ ሞያዊ ብቕዓት ንሓድሕዱ ዝላለየሉን ዝደናነቐሉን ባይታ ምፍጣር እዩ። ብኡ መንገዲ ድማ ተመላላኢ ብሉጽ ስራሕ ምስራሕ። እዚ ኑቲ ኣብ ትምህርቲ ዘሎ መንእሰይ ሞያዊ ክብሪ ወይ ፍቕሪ ንኸሕድር ክተባብዖ'ውን ይኽእል'ዩ። ዝኾነ ሰብ ሓደ ሞያ ምስ ኣጥረየ ብቕጻሊ ስራሕን ጻዕርን እዩ ብቑዕ ዝኸውን። ስለዚ፡ እቲ ዝፍረዮ ብቑዕ ስራሕ ናብ መዘኩኡ እናኣመሓላለፈ ሞያዊ ፍቕሪ ንምኹብኳስ እዩ መደብና። እዚ መድረኽ ንዝኾነ ክኑተፍ ዝደሊ ሰብ ክፉት እዩ። ኣብ ኢ-መይል ከኣ eriscigroup@gmail.com ኢሎም ርእይቶ ክጽሕፉልናን ክላልይዎ ዝደልዩ ፕሮጀክት ክሰዱልናን ይኽእሉ'የም።

**ኣብ ከመይ ደረጃ ኣላ ሕጂ?**

እታ መጽሔት ዲጂታል እንድያ፡ ኣብ ፈይስቡክ ከኣ'ያ ክትዝርጋሕ ጸኒሓ። ቀዳመይቲ ሕታም ኣብ ጥቅምቲ 2016 ኢያ ወጺኣ፡ ካብኡ ንጀው ከኣ ኣርባዕተ በጺሕና ኣሎና። ክሳብ ሕጂ ኣብ ፈይስቡክ ኢና ክንዝርግሓ ጸኒሕና። ኣብዚ ቀረባ እዋን ግን ኣብ ትሕቲ ጽላል ሃገራዊ ማሕበር መንእሰይ (Eriyouth.org) ትዝርጋሕ ኣላ።

**ትሕዝቶኣ ኣብ ምንታይ ዘተኩረ እዩ? እንታይ'ዩ እቲ ክሳብ ሕጂ ኣቕሪብኩሞ ዘለኹም?**

ዝበዝሑ ኣብ ኮለጅ ዝተሰርሑ ስራሓት እየም ዝቐርቡ። ኑቲ ኣብ ኮለጅ ብክልሰ-ሓሳባዊ መንገዲ ዝቐረበ ስራሓት ንምዕባዩን ምልላዩን ዝዓለመ እዩ። ብክልሰ-ሓሳብ ዝቐረበ ዝበለጸ ንድፊ ኢና ነቕርብ፡ እዚ ድማ ግዜ ምስ ረኸበ ናብ ግብሪ ክትርጎም ዝኽእል እዩ። ብቐንዱ ግን ተመኩሮ ናብ ዝቐጽሉ ተመሃሮ ንምትሕልላፍ ዝዓለም'ውን እዩ። እቲ ሓደ ተመሃራይ ዝሓለፎ ብድሆታትን ዕድላትን ኑቲ ዝሰዕብ ተመሃራይ መማሃሪ ክኾኖ ይኽእል'ዩ ዝብል እምነት ኣሎና። ኩሉ'ቲ ቅድሚኻ ዝሰርሐ ሰብ ዝተኸተሎ ኣገባብ ኩነ ዝሓለፎ ተመኩሮ ብቐሊሉ ክትረኽቦ ድማ ትኽእል። ስለዚ ኣብ መንገኦ ተመሃሮ ሓደ ናይ ሞያ መርበብ ንሃንጽ ኣለና ማለት እዩ።

**እዚ ጽቡቕ ኣብነት ናይ ድሕረ-ምረቓ ተመኩሮን ምልውዋጥ ፍልጠትን እዩ። ብዙሓት መንእሰያት ግን ኣለዉ ኮለጅ ምውዳእ ጥራይ መወዳእታ ናይቲ ጉዕዞ ዝመስሎም። ኣብዚ እንታይ ርእይቶ ኣለኪ?**

ኣብ ህይወት ሓንቲ በይና ቅንዕቲ መንገዲ የላን እንድያ። እዚኣ'ያ ቅንዕቲ መንገዲ'ሞ በዚኣ ጥራይ እዩ ዝኽየድ ክበሃል ኣይከኣልን'ዩ። ኩሉ ሰብ ዘዘንባለኡን ተተውህቦኡን ኣለዎ፡ ከመይ ተሰልዩ እዩ እቲ ሕቶ። ከምዚ ክገበር ኣለዎ፡ ከምዚ ክገበር የብሉን ዘይኮነ፡ እቲ መንእሰይ ሓደ ነገር ክቕበል ኣለዎ። ካብ ዘለኻዮ ክትንቀሳቐስ ክትክእል ኣለካ ዝብል ሙተከል። ከምቲ ማርቲን ሉተር ኪንግ ጁንየር ዝበሎ፡ "ክትነፍዩ ዓቕሚ እንተ ዘይብልካ ታተ በል፡ ታተ ክትብል ዓቕሚ እንተ ዘይብልካ ኸኣ ፍሑኽ በል። ኩሉ ግዜስ ክትንቀሳቐስ ኣለካ"። እቲ ግበር እዚ ግበር ዘይኮነስ፡ ኩሉ ግዜ ክትሰጉም ኣለካ፡ ለውጢ ናይ ምርኣይ ድሌት ክህወካ ኣለዎ። ከም ሰብ ልኡም ኴንካ ደው ምባል ግን ቀዳማይ ነገር ንዝፍሰኻ ፍትሒ'ውን ኣይኮነን።

**ድሕሪ'ዚ ኩሉ ሞያዊ ተገዳስነት፡ ሓደ መዓልቲ ኣብ ኤርትራ ተተኺሉ ክርኣዮ ኣሎኺ ኢልኪ እትሓልምዮ ዝሓሰብክዮ ናይ ምህንድስና ስራሕ ኣሎዶ?**

ኣብ ኮለጅ ከለና ዝሰራሕናያ "ናይ ሹዳ ቤተ-መዘክር" ነይራ። ሓንቲ ካብቶም ኑቲ ስራሕ ዝከደፉ እየ ነይረ። ከም ሓደ ስራሕ ምህንድስና ክርእዮ ዝደሊ - ኣብ ኣስመራ ደዩ ኣብ ዝኾነ መሬት ኤርትራ - ከኣ ንሳ እያ። ንሳ ከም ሓወልቲ ናይ ገድሊን ኣካል ታሪኽ ኤርትራን ክትከውን ክርኢያ ምደለኹ።

**ሓሳብ ልብኺ የስምረልኪ፡ የቐንየልና ኢንጅነር ሳባ!**

ኣካዳሚ

# ቀለልቲ ኣገባባት መጽናዕቲ

ጀሚላ ስዒድ

ንመጽናዕቲ ተኪኦ ከተንፍዓካ እት'ኽእል ካልእ ጥበብ የላን። ዝኾነ ተማሃራይ ተማሃራይ ዘብሎ ንኽመሃር ዝገብሮ ቃልሲ እዩ። ዝበዝሐ ተማሃራይ ብርግጽ የጽንዕ እዩ። ግን ከኣ ኩሉ ዘጽንዐ ዕውት ኣይኮነን። ገለ ኸኣ ብኽመይ ከም ዘጽንዕ ኣይፈልጥን ይኸውን። ኩሉ ሰብ ሓደ ኣይኮነን። ስለዚ ዝተፈላለየ ኣገባብ ኣሰራርሓ ኣሎዎ። እዘን ዝስዕባ ነጥቢታት ኣብቲ እንጥቀመሉ ዘለና ኣገባባ ኣጸናንዓ ክሕግዛ ዝኽእላ እየን።

- ኣብ ክፍሊ ዝተማሃርናዮ ትምህርቲ ካብ ዝኽሪና ከይሃሰሰ እንከሎ ብውዕዩ ኣብ ገዛ ምስ ኣተና ንድገሞ።

- ሓደ ጎቦ ብሓንሳብ ከነፍርሶ ኣይከኣለናን ይኸውን'ዩ፣ ጎቦ ግን ከነፍርስ ንኽእል ኢና - ብብንእሽተይ እናኳዓትና። ኩሉ ዝተማሃርናዮ ምዕራፋት ኣብ ድሮ ፈተና ከንጽንዖ ኣይንፈትን። ብብመዓልቱ ብመደብ ከነጽንዖ ይግባእ።

- መጽናዕቲ ቅድሚ ምጅማርካ መጽሓፍካ፣ ኖት ዝሓዝካሉን ናይ ዕዮ-ታትን ጥራዝካ፣ መሕሰቢ'ኻን ካልእ ዘድሊየካ ነገራትን ቀርብ።



- ንመጽናዕቲ ምቹእ ዝኾነ ቦታ ምረጽ። ጽምው ዝበለን እኹል ብርሃን ዘሎዎ፣ ካብ ዓራትና ወጻኢ ክኸውን ይምረጽ።

- በቲ ኣገዳሲ እንብሎ ሓበሬታ መጽናዕትና ንጀምር። ኣብ ግዜ መግለጺ ይኹን ካልእ እንረኽቦ ኣገዳሲ ሓበሬታ ኑቲ ክንመሃሮ ዝወዓልና ዘዘክረና እንተ ኾይኑ ብእኡ ክንጅምር ሓጋዚ እዩ።

- ገለ ኣርእስቲታት ኣዝዮም ዓጸቕቲ ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ኩሉ ብሓንሳብ ኣዳቒቕና ዘይፈለጥናዮ ኣይንበል። ቅድም ሓፈሻዊ መልእኽቲ ንፍለጥ። ሽዑ ናብ ዝደቀቐ መረዳእታ ክንወርድ ኣይጸግመናን እዩ።

- ኣብ ክፍሊ ኖት ምሓዝ ንሃልኪ መጽናዕቲና የጉድሎ እዩ። እና'ጽናዕና እቶም ኣገደስቲ ኣምራት ጸሚቕና ክንሕዞም ኣገዳሲ እዩ።

- ካብ መጽናዕቲና ጸጸኒሕና ከዕርፍ ኣገዳሲ እዩ። ምኽንያቱ ኣእምሮና እቲ ኣብ መጀመርታን መወዳእታን ዘንበብናዮ፣ ዝያዳ እቲ ኣብ ሞንጎ ዘሎ ዘጽናዕናዮ እዩ ዝዕቅቦ።

- ገለ ሰብ ድሕሪ ፈተና ዘጽንዖዎ ዘይዝክሩ ተማሃሮ ይገጥሙ'ኹም ይኾኑ እዮም። ካብዚኦም እቶም ዝበዝሑ ኣብ ድሮ ፈተና ብሓንሳብ ኣብዚሖም ዘጽንዑ እዮም። ዝበዝሑ ዝፋዓት ዝብሃሉ ተማሃሮ ኸኣ ናይ ዓሚ ዝተማሃሩዎ ክዝክሩዎ ይገጥሙና እዮም። ዝበዝሑ ካብዚኦም



ብብግዚኡ ዘጽንዑ ዝነበሩ እዮም። እቲ ብብመዓልቲ እነጽንዖ ቀስ ኢሉ ዝኣቱን ድሕሪ ነዊሕ እዋን ተዘኪሪን እዩ። እቲ ዳም-ዳም ኢልና ነጽንዖ ግን ድሕሪ ፈተና ጠፋኣይ እዩ።

- እነጽንዖ ዘለና ምዕራፋት ንርደኦ ምህላውና ነረጋግጽ። ኣንቢብና ክንዝክሮ ንኽእል እንተ'ኳይና ጥራይ ኣይንፈትን። ብግቡእ እንተ ተረዲእናዮ ምዝካሩ ኣይከብድን እዩ።

- ንጉጅለ ከነጽዕ እንተ መሪጽና፣ ንፈተና ብጥንቃቐ ዝጥምቱዎን ዝሕልውዎን፣ ኣጸኒዖም ክበጽሑዎ ዝደልዩ ሓደ ዝጭበጥ ራኢ ዘሎዎም ክኾኑ ይምረጽ።

- ዝሑል ሙዚቃ ምስማዕ ንናይ መጽናዕቲ ስልቻው ከጉድል ይኽእል እዩ።

- ከነጽንዕ ዝምችኣና ግዜ ክንልልዮ ይግባእ። ገለ ለይቲ ተንሲኡ ከጽንዕ እንከሎ፣ ገለ ኸኣ ለይቲ ከጽንዕ ኣይክእል እዩ። ስለዚ ክተጽንዕ ዝምችኣካ ግዜ ብግዜ ቀትሪን ለይቲን ኣለሊ'ኻ ምፍላጥ የድሊ።

# “ጻዓር!” መረብረብ ምኽሪ

“ድሕሪ ናጽነትን ፍትሒን እቲ ኣዝዩ ኣገዳሲ ዕዮ ትምህርቲ እዩ። ብዘይ ትምህርቲ ናጽነት ኰነ ፍትሒ ንዘልኣለም ክቔማ ኣይክእላን።”
James A. Garfield

መም. ስተላ መሓረና

“ጻዓር!” ኣብ ብዙሕ ሰብ ቀልጢፍኻ እትረኽቦ ምኽሪ እዩ። ከይጻዓርካ ኣይኮነንዶ ትደልዮ፡ መሰረታዊ ዘድሊየካ ነገራት ክትረኽብ ኣይክኣልን እዩ፡፡ ኣብዛ መሬት ዝርከብ ኵሉ ፍጡር ከይጻዓረ ክነብር ዝኽእል የለን። ኵሉ ንኽነብር ዘድልዩዎ መሰረታዊ ጠለባት መግቢ፣ ማይን ኣየርን ብኾፉ ዝረኽቦም የለን። ኣዕዋፍ ካብ ሓደ ጫፍ ዋልታ ናብቲ ካልእ ጫፉ ዋልታ ይበሩ፣ ሰብ ንዓለም ውቕያኖን ላዕላን እናበርበሩ ይዞሩ፣ … ወዘተ። ሰብ ካብዚ ናይ ጻዕሪ ጽሕፍቶ ዝርሕቕ ኣይኮነን። ክጽዕር እንከሎ ኸኣ ብብደረጃኡ ይጽዕር። ኣቦ ናይ ኣቦ፡ ኣደ ናይ ኣደ፡ ውሉድ ከኣ ናይ ውልድ ጻዕሪ የካይድ። ህይወት ድማ ብኸምኡ ትቕጽል። ንሕና ተማሃሮ ኸኣ ኵሉ ግዜ ናትና ውህብ ጻዕሪ ኣብ ትምህርቲና ዝዘጠጠ ይኸውን፡ ዝበዝሕና ምሉእ ግዜና ንትምህርቲ ንህቦ ንኸውን። ገለ’ውን ጾር ስድራና ተማቒልና ንምሃር ንህሉ። እቲ ኹይኑ እቲ ግን ንኽንዕወት ክንጽዕር ከም ዘለና ዘየማትእ ነገር’ዩ። እቲ ክሳዕ ክብርትዕን ብሉጽ ክኸውንን ዝበሃግ ሰብ፡ ንዘተፈላለዩ ሜላታት ኣጸናንዖን ምስትምሃርን ይፍትሽ እኸውን። ሰር ኵሉ ብርትዐን መንፍዓትን ጻዕሪ እዩ። ስለዝኾነ “ዝጸዓረ ይዕወት!” እንብል፣ ስለዝኾነ ሰብ እናኾምዕደና ንኹሉ ኣብኡ ጠቕሊሉ “ጻዓር!” ዝብለና።

ዝዓበየ ምኽሪ “ጻዓር! ጻዓር! ጻዓር!” እዩ። ዓው ኢልካ ደጋጊምካ እናኽተድምጻ ሓይሊ’ኻን ተስፋ’ኻን ኣብ ውሽጢ’ኻ እትመልእ ቃል’ያ፣ “ጻዓር!”። ኣብ ከባቢና ዝኾብሩ ሰብ ብብሓደ እንተ ጠሚትናዮም ርሑቕ ከይከድና ትርጉም ጻዕሪ ክንረኽቦ ንኽእል ኢና። እንኮብረሉ ከባቢ ጻዕሪ ዝጠዘሎ ምኻኑ ምስትውዓል ኣይንስእንን። ኵሉ ዝጽብቐ ነገራት ጻዕሪ ከም ዝሓለፎ ኣይጠፍኣናን። ካብታ እተጸልለላ ዘለኻ ቤት ስድራ’ኻ’ኳ ብዙሕ ክትዕዘብ ትኽእል ኢ’ኻ፡ ኵሎም ኣብ ቤት ትምህርቲና “እዚ ንፉዕ እዩ” እንብሎም ተማሃሮ ስለምንታይ ንፉዓት ከም ዝኾኑ ክንሕተቶም ንኽእል ኢና። ዝጠዘሉ እቲ ከጸንዑ ዘጥፍኡዎ ግዜ ክዘኑ’ኻ ይኽእሉ፡፡ ኵሉ ንፉዕ ተማሃራይ ንፉዕ ኮይኑ ኣይተወልደን። ብጸሎትን ጾምን’ውን ኣየመጽኦን። ናይ ሓደ ተማሃራይ መንፍዓት ዝገልጹ ዝጥቀሱ ረቛሒታት’ኳ እንተ’ለው፡ ንኹሎም ግን ጻዕሪ’ዩ ዘዘምዶም። ብባህሪ



ልዕሊ መዛንኡ ሒያል ናይ ምስትውዓል ዓቕሚ ዘሎዎ ኩይኑ ዝፍጠር ኣሎ፣ ገሊኡ ካብ ብጽንእሱ ብስድራቤቱ እናተኸብኩሰ ዝመጸእ መንፍዓት ኣሎ፣ ገለ'ውን ብቐልጽሙ ብዘይ ሓጋዚ ካብ ሰቡ ዝበለጸ ዝኾውን ኣሎ፣ ገለ ኸኣ ምሉእ ግዜኡ ድራር እሉቱ እናኣናደየ ቅድሚት ዝወጸእ ተማሃራይ'ውን ኣሎ። ስለዚ መንፍዓት ናትካ ናይ ገዛእርእሲኻ ምርጫ እዩ።

ክትነፍዕ ትደሊ ትኸውን፣ ቅድሚ ኩሉም መማህርቲኻ ክትሰርዕ ትደሊ ትኸውን። መጀመርታ ንኩብሲኻ ንጸዕሪ ኣዳሉዋ። ኣብ ኣካይዳኻ ሓደሽ ለውጢ ክትገብር እንክለኻ ዝሕዞ ብዙሕ ሃገራት ኣሎ። ዝ ኣቓዲምካ ከም ዝመጽኣካ ምፍላጥ የድልየካ። ብዙሓት ናይ መንፍዓት መገዲታት፣ ኣገባብ፣ ሜላታትን ስትራቴጂን ... ካብ ብዙሓት መጽሓፍቲ፣ ጋዜጣ፣ መርበብ ሓበሬታ ኢንተርነት፣ ሰብን ካልእን ክትረኽብ ትኽእል ኢኻ።

ናይ መጽናዕቲ ልምዲ ምጥራይ ቀዳማይ ክትወስዶ ዝግበኣካ ልምምድ እዩ። ኣብ ሓደ መዓልቲ ሓደ ወሰንን ምቹእን ሰዓታት መጽናዕቲ ፈሊኻ ክትላመድ ጀምር። ኣቓዲሙ ዝበረ ልምዲ ካልእ ክኸውን ይኽእል እዩ። ካብቲ ዝጸንሓካ ልምዲ ሃንደበት ብዘይ ርድኢት ወይ ብዘይ ምሉእ ውሽጣዊ ድፍኢት ምእላይ ቀልጢፍካ ከም ትጸልኦን ትመንዎን ክጉበረካ ይኽእል እዩ። ካብቲ ዝሓደርካ ጸቡቕ ሕልሚ ኸኣ ክትፈላለ ትኽእል። ኣብ ወሰን ሰዓት ኣብ ጸጽባሕ ከተጽንዕ ፈትን። እቲ ተጸንዖ ብዘይገድስ እቲ ናይ ምጽናዕ ልምዲ ግን ከተጥሪ ኢኻ። እዚ ልምዲ እዚ ምስ ኣጥረኻ ኩሉ ክቕለልካ እዩ። ምጽናዕ ቀሊል! ጻዕሪ ቀሊል! ፈተና ቀሊል! ንፋዕ ምኳን'ውን ቀሊል ክኸውን እዩ። ግዜ መጽናዕቲኻን ትርፊ ግዜኻን ኩሉ ምቀርን ህይወት ዝሁበን ከም ዝኸውን ምስክር ኣይትደልየሉን። ናብዚ ናይ ምጽናዕ ልምዲ ክትበጽሕ ጻዕጻዕ እናበልካ ትኸይድ ኔርካ ትኸውን። ልክዕ ከምኡ ኸኣ ካብ ምጽናዕ፣ ካብ ንፋዕ ምኳን፣ ካብ ጻዕራም ምኳን ክትእለ ፈጺሙ ጸላዕላዕ ዘበል ብምኳን፣ ሓንሳእ እንተ በጺሕካዮ ኣይትወጽኣሉን ኢኻ። ንፋዕ ምኳን ናትካ ናይ ባዕልኻ ምርጫ እዩ። ንዘይምንፋዕካ ምስ ዕድል፣ ትሕዝቶ፣ ስድራ... ኣይተተኣሳሰሮ። ከም ኩሉ ሰብ ማዕረ ዝበጽሓካ ዕድል ኣለካ፣ ጻዕራም ምኳን። ጸዓርሞ ሽዑ ዝኸውን ክትርእዮ ኢኻ። ስለዚ ንፋዕ ንምኳን ኩሉ ሳዕ ንጽዓር! ኩሉ ግዜ ምስ ዝበለጹ ክንህሉ ንጽዓር፣ ደጋጊምና ንጽዓር።

Next in importance to freedom and justice is popular education, without which neither freedom nor justice can be permanently maintained.

(James A. Garfield)

izquotes.com

# ፈለማኹም ፊዚክስ ንእትመሃሩ

ናብ ካልኣይ ደረጃ ምስ ሰገርካ በዓህቲ ኲይኖም ካብ ዝጸንሑኻ ዓውዲታት ትምህርቲ ፊዚክስ ምስቶም ኣብ ቅድሚት ዝሰርዑ ዓይነት ትምህርቲ እዩ። ብዙሓት ተማሃሮ ኣብ መጀመርታ ክሽገሩ ይረኣዩ እዮም። እዘን ዝስዕባ ነጥቢታት እምበኣር ንመጀመርታ ግዜኦም ፊዚክስ ዝመሃሩ ዘለው ተማሃሮ ክሕግዛ ዝኽእላ እየን፤

1. ናይ ፊዚክስ ክፍለ ግዜ ሓንቲ'ውን ትኹን ዘይምቕጻዕ። ሓንቲ ክፍለ ግዜ ዝበዝሐ ግዜ መሰረት ናይቲ ብሕጂ እተምሃሮ ብዙሕ ምዕራፋት እያ። ሓንቲ ክፍለ ግዜ ኣብ ፊዚክስ ምንጣር ሃሲያ ስለ ዘሎዎ ሓንቲ ክፍለ ግዜ ክትሓልፈኩም ኣይግባእን።

2. መጽሓፍቲ ኣብ ኢድካ ስለ ዘለውኻ እቲ ሎሚ ትምሃሮ ኣቐዲምካ ኣንቢብካዮ ናብ ክፍሊ እቶ። ቅድሚ ኣብ ክፍሊ ምኻድካ ኣቐዲምካ ኣንቢብካ ምኻድ ብዙሕ ጥቕሚ ኣሎዎ። ከተንበቦ እንከለኻ ዘይርደኣካ ዝነበረ ሓሳባት፣ ኣምራት፣ ክልሰ-ሓሳባት... ክግለጽ እንከሎ ብቐሊሉ ክኣትወካ ይኽእል። ኣቐዲምካ ስለ ዘንበብካዮ ኸኣ ብዙሕ ኖት ምሓዝ ኣየድሊየካን እዩ። ምሉእ ግንዛበ ናይቲ ኣርእስቲ ስለ ዝህሉወካ ንሓደ ሓደ መብርሂ ክትሓትት ይድርኸካ። ኣብቲ ናይቲ ሰሙን ትምህርቲ ወይ ኣብ ብምሉእ እቲ ምዕራፍ እንታይ ምትሕሓዝ ኣለዎ'ውን ክትስእል የኽእለካ'ዩ።

3. ኣብ ሰሙን ሓንሳብ ካብ ምጽናዕ መዓልታዊ ዝተወሰነ ሰዓት ምጽናዕ ይምረጽ።

4. ኣብ ፊዚክስ ጽቡቕ ተምሳጥ ዘሎዎም መማህርቲኻ ኣኪብካ መጻንዕቲ ጉጅለ ግበር። እዚ ጉጅለ መጻንዕቲ ንኽትረዳዳእ፣ ናይ ዕዮታት ሓሳባት ክትለዋወጥን ርእሰምትእምማንካ ከተዕብን ይሕግዝ።

5. ታሪኽ ዓበይቲ ፈላጣት ፊዚክስ፣ ምህዞኦምን ርኽበቶምን፣ ኣብ ፊዚክስ ዝተወከሉ መጽሔታት... ኣንብብ። ምስኡ ዝተኣሳሰር ሰሚናራት ክትረክብ ዕድል እንተ ጌርካ ኸኣ ተሳተፍ።

6. ዝበዝሐ ግዜ ክትዝክር ዘይኩንካ ክትርዳእ ጥራይ'ዩ ዘለካ። ዝበዝሐ ክዝክር ዝቃለስ ተማሃራይ፣ ክርደኦ ዘይከኣለ ስለ ዘሎዎ እዩ።

ሓሳባት

# ዓቕሚ ይኹዓት'ዩ!

## 'ገረወይና ምስ መልአ'ዩ ዝፈስስ'

ኤርምያስ ሰሎሞን

'ርኹብ ምስ' ኣበሉ ሓግዙ-ሓግዙ፥ 'ፍልጥ' ምስ ኣበሉ፥ ንገሩ-ንገሩ ዝመጽኦም ዓይነት ሰባት ኣለው።

ሓንቲ ናይ ስሩልቦና መጽሓፍ እዩ ዘንብብ ነይሩ። ከምኡ ዓይነት መጽሓፍ ኣንበቡ ስለ ዘይፈልጥ፡ ገና ነታ መጽሓፍ ከየፋረቓ ኸሎ፡ ንሰብ "መዓድ - መዓድ" መጺኡዎ።

"ርኢኻ፥ ሰብ ክሓልፈሉ እንተኾይኑ፥ ፈለማ ባህርይኡ እዩ ክቕይር ዘሎዎ" ኢሉ ከምዕዶ ጀሚሩ ንሓደ ዓርኩ።

እቲ ዓርኩ ገሪሙዎ። "ሓቅኻ... ግና ኣየናይ ባህርይኡ እዩ ክቕይሮ ዘሎዎ? ንምንታይ እዩኸ ዘቕይሮ? ብኸመይ መገዲ እዩኸ ክቕይሮ?" ኣድራጋ ሕቶታት ኣዘኒቡሉ።

ወዮ መዓዲ፥ ዘይሓሰቦ (ዘይበጽሖ ክፋል ናይታ መጽሓፍ) ስለ ዝበረ ዕንድ ኢሉ። "ይገርመካ'ዩ፥ ሓንቲ ብኸመይ ክትዕወት ከም እትኽእል እትሕብር መጽሓፍ እንደየ ዘንብብ ዘለኹ..." ኢሉ ዕላሉ ቀጺሉ።

ወዮ ዓርኩ ሽግሩ ስለ ዝተረድኦ፥ "በል ነታ መጽሓፍ ምስ ወዳእካያ፡ እንተ ኽኢልካ ድማ ኣብ ኑበስኻ ምስ ፈተንካዮ፡ እዛ ዕላል ክትቅጽለለይ ኢኻ" ኢሉ ኣጥፊኡዎ።

መጽሓፍ እኮ ሰብ'ዩ ዝጽሕፎ። ሓደ ጸሓፋይ ከኣ፡ 'ኣብ ገለ ዓውዲ ገለ ተመኩሮ ቀሲመ ኣለኹ'ሞ፡ ክካፍለኩም' እዩ ዝብል። ኣገዚ ዝተመኩረን ዝተመራመረን እንተኾይኑ ድማ፡ 'ተመኩሮይ ፍቱን መድሃኒት እዩ እሞ ወሰዱዎ' ይብለካ። ስለዚ፡ ቅድሚ መዓድነቲ ወይ መሃርቲ ክንከውን ምፍታንና፡ 'ኣዋህለልቲ' ክንከውን ይግባእ። ግደን ክንምዕድ እንተ ኣድልዩ ድማ፡ ምቕሉልነት ሓዊስና ምዕላል ይሓይሽ ማለት። እምበር ቅንጣብ ወይ ንጣር ፍልጠት ሒዝካ፡ ሂወት ሰብ ክትማእዝን ምድላይ ካብ ጥቕሙ ጉድኣቱ ይበዝሕ። "ጭሩ ብዓቕማ ትሕገም" ከም ዝበሃል፡ ዓቕምኻ ክትፈልጥ ኣገዳሲን ግቡእን እዩ። ግና 'ምስናይ ስክፍታኡ' ክኸውን ይግባእ።

***

መንእሰይ ብባህርይኡ ህንጡይነት ኣለዎ። እዚ ህንጡይነት እዚ'ዩ ድማ ተኣምር ዝሰርሕ። ክቱርን ልዕሊ ንብርን ህንጡይነት ግና ንኸተፍሪ ዘይከኣ፡ ኣብ ሕልሚ ንኽትነብርን እናሻዕ ንኽትጋገን እዩ ዝዕድም።

ኣብ መላእ ዓለም ዘሎ መንእሰይ፥ ባህሪ ዝፈጠሮ ተመሳሳልነት ክህልዎ ይኽእል'ዩ። ኣብ ዕድላት፡ ባህልን ካልእ ረቛሒታትን ብዘሎ ፍልልይ ግና ሓደ ዓይነት ኣተሓሳስባ ክህልዎ ዝከኣል ኣይኮነን።

ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ሓፈሻዊ ኣርእስቲ ኣልዒልካ ክትውግዕ ቀሊል ይመስል'ዩ። እናዓመቕካ ምስ እትኸይድ ግና ምስ ዝጎጥሞም ብደሃይታት ዝዳረግ ርትዓዊ ዝኾነ መልሰታት ክትቕርብ ከቢድ እዩ። ብፍላይ ድማ ኣብ ከም ናትናን ምስ ናትና ዝመሳሰልን ደረጃ ምዕባለ ምስ እትህሉ፥ እቲ ጉዳይ ዝያዳ ዝተሓላለኸ ይኸውን።

### ምህሮን ግብሪን

ዝያዳ እናፈለጥካን እናነቓሕካን ምስ እትኸይድ፡ ጉዳያትካ ካብ ጽብብ ዝበለ ዓንኬል ኣውጺእካ፥ ምስ ኣከባቢኻን ዓለምን ክትተዛመዶም ትፍትን። እንተኾኑ፥ እቲ ምህሮ ብርኩት፡ ኣብ ባይታ ዝጸንሓካ ግና ድኑት ይኸውን'ሞ፡ ቁሩብ ዓቕሊ ተጸብብ። ኣብዚ ኣብ ክልተ



ጉዳያት ኢኻ ትቐርቀር። ሕብረተሰቦ ከምህርካ እንከሎ፡ ሓድሽ ነገር ክተምጽኣሉን ክተማዕብሎን እዩ። እንተኾነ፡ እቲ ኣብ ባይታ ዝጸንሓካ መሳርሒ (ናወትን ሰባትን)፡ ንሕልምታትካ ዘጎህድ ኩይኑ ኣይትረኽቦን። ሽዑ ኣብ ተዛማዲ ገርጨውጨው ትኣቱ። ኣብዞ መድረኽ'ዚኣ ንፉዕ ኣላዪ እንተ ረኺብካ ግርም! እንተዘይኪይኑ ግና ናብ መገዲ ጺጋም ክተምርሕ ትኽእል ኢኻ።

መሳርሒ ነገራት፡ ተዋዲዶም ክጸንሑኻ ጥራይ ክትጽበ ከም ዘይብልካ፡ ባዕልኻ'ውን ናይ ምፍጣርም ሓላፍነት ከም ዘለካ ዝምዕድ፡ ብዓቕሙ ባይታ ዘጣጥሕ፡ ዓቕሊ ዘድልዮ ኩነታት ከም ዘሎ ድማ ብዮሓበሪ ሰለይ ዘብል 'ኣላዪ' እንተ ረኺብካ ከሲብካ። እንተዘይኪይኑ ኣብ ሞንጎ ምህርን ግብርን ኣትዩ ፋሕ ዘብል 'ቅንጥብጣብ ፍልጠታት' ማእሊያ ዮብሉን።

"ኣብ ዓድና ኹይኑ'ምበር፡ ኣብ ኣውሮጳ'ኮ እዚ ስራሕ ..." ኢሉ ዝጅምር ስሕበት ቀሊል ኣይኮነን።

- ኣየናይ ክፉል ኣውሮጳ? (እተን ናይ ብሉጽ ምዕቡላት ዝበሃላ ሃገራት ኣውሮጳ ብኣጻብዕ ዝቑጸራ ምዃነን ኣይንስሕቶን ንኸውን)

- ብዘሐን ብዘየገድሰ፡ እተን ዝማዕበላ ብኸመይ መድረኻት ከም ዝሓለፉ ምፍላጥ'ውን ኣገዳሲ'ዩ።

- 'ግድን በቲ መድረኽ ምሕላፍ ኣየገድሰን'ዩ' ዝብል መጉት እንተ መጺኡ ድማ፡ "እሞ ጥር ኢልካ ምስኣም ተወዳዳሪ ክትከውን ዓቕሚ ኣሎካ ድዩ?" ዝብል ዓቢ ሕቶ ድማ ኣሎ።

- ወዘተ...

ኣርእስትና ብዛዕባ ምዕባለ ሃገራት ኣይኮነን። እንታይ ደኣ ብዛዕባ እትብሎን እትሓስቦን ነገራት ዕሙቕ ዝበለ ኣፍልጦ ምህላው ወይ ምንዳይ እዩ።

ሎሚ ኣብ ዓለም ንሓደ ጉዳይ ኣዕሚቕካ ንኽትፈልጦ ቀሊል ይመስል ይኸውን። ቀሊል ግና ኣይኮነን። ሳላ ኢንተርነት፡ ሳላ ፊልምታት፡ ሳላ መጻሕፍቲ ወዘተ. ፍልጠት ክትምእርር ቀሊል እዩ። ካብኣቶም ንቕሓት ክትከስብ ግና ከምቲ ንሳቶም ብጥበብ ዘዘርግሕዎ፡ ንስኻ'ውን ብጥበብ ክትረድኦም ይግባእ። ዓለም ብምዕባለ 'ናብ ቁሸት ትቐየር ኣላ' ክብሃል ከሎ፡ "ንመን'ያ ቀሸት ትኸውን ዘላ ምፍላጥ ኣገዳሲ'ዩ?" ሎሚ ኣብ ዓለም ብዘተቐረበልካ ማዕከናት ዘይኮኑ ምስ ረኣኻዮን ምስ ኣስተማቐርካዮን ጥራይ ወሸጡን-ወሻጠኡን እትፈልጦ ጉዳያት ማእሊያ የብሉን። እቲ ምዕቡል ዓለም፡ እቲ ክንፈልጦ ዝደልየና እምበር፡ ክንፈልጦ ዝግብኣና ሓበሬታ ኣይኮነን ዝሀበና ወይ ዝቕርበልና። እታ ናይ ብሉጽ ዓለም ከኣ እዛ እንርእያ ዘይኮነትሲ፡ ዘይንርእያን ዘይርኣዩ ዝመርሑዋን ኢያ።

## ምውድዳር

## ንምዕባለዶ ንምቕንጻብ፧

- ድሕሪኻ ከም ዘለኻ ንምግንዛብ፡ ምዕባለ ካልኦት ምጥቃስ ከም መዘኻኸሪ ዝውሰድ ግርም ኣብነት'ዩ። መንፈሱ፡ ንኡብሰኻን ንዕዮ ካልኦትን ንምቕንጻብ እንተኾይኑ ግና 'ትም ጥዑም' ስለ ዘኾኑ። ሱቕ ምባል ይሓይሽ። ሓቂ'ዩ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ምስተን ኣብ ትሑት ደረጃ ምዕባለ ዝርከባ ሃገራት ኢና ንቖጸር። ግና ኹሉ ከምኡ ምዃንና 'ምኒን' እንብሎ ጉዳይ ኣይኮነን። ብቐንዱ እቶም ፍሩያትን ኣብዚ ዘሎናዮ መድረኽ ክፍትሑን ዝግብኦም ካብ ምዕባለ ዓንቂጾምና ዘለዉ ጉዳያት ብደቂቕ ክንመራመረሎም ይግባእ። ስለ ዝተዋገርና ዘይኮና፡ ባዕልና ዓይንናን ልብናን ሓዊስና ንፈትሾም። ኣብ ምፍታሕ እዞም ጉዳያት ክህልወና ዝግብኦ ተራ ድማ ንገምግም። ኣብዞም ጉዳያት ተመኩሮ ካልኦት ህዝብታት ከመይ ከም ዝመሰለ ብደቂቕ ንመራመረሎም። ብንጹር እቶም ዓቕምና ዝኾኑን ልዕሊ ዓቕምናን ዝኾኑን ፈላሊና ምስ መዛኑና ምስ ዝምልከቶምን ንዘተየሎም።

## ኣደህቦን ሞያውነትን

እዚ ኹሉ ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ብውሑዳት ዝትግበር ዘይምዃኑ ርዱእ'ዩ። ግና ኹሉ ብውሑዱ ኣብ ዘዝምልከተና ጉዳያት ብዕምቈት እንተዘይተመራማርና "ተመሃሮ ሓፈሻዊ ፍልጠት" ኴንና ስለ እንተርፍ ኣይከድምዕን ኢና። ድፍረት ደኣ ኣይቁጸረለይ እምበር፡ ሎሚ-ሎሚ ክቑጸጸሩዎ ዘይክእሉን ምስ ሞያኦም ናይ ቀረባ ምትእስሳር ዘይብሉን ኣዝዩ ሓፈሻዊ ጉዳያት 'ዘውግዑ' መንእሰያት እናበዝሑ ይመጽኡ ኣለዉ። ከምኡ ምግባር ብመጠኑ ኣይጽላእን ይኸውን። እንተበዝሐ ግና ሞያውነት ዘህስስ ሓደገኛ ኣመል ምዃኑ ዘይምዝንጋዕ።

ኣብ ሃገርና ኵዕሶ ቀሊያም ዘይፈልጡ፡ ኣብ መጻኢ'ውን ምስ ኵዕሶ እግሪ ኣብ ዝተሓሓዘ ሞያ ክሰጥፉ ድሌት ዘይብሎም 'ተንተንቲ ኵዕሶ እግሪ' እልቢ የብሎምን። ኵዕሶ እግሪ ምዕዛብ 'መሳል' ምዝንጋዕ እዩ። ካብኡ ሓሊፍካ ብዛዕብኡ ማእሊያ ዘይብሉ ሓበሬታታት ምእካብ፡ ምዝካር፡ ምትንታን፡ ከምኡ'ውን ምኽታዕ ግና ሓደው ድማ ከም ሞያ ክትሕዞ ድሌት ኣሎካ ማለት'ዩ ሓደው ዘይትጥቀመሉ ተረፍ ግዜ ኣሎካ፡ ምናልባት ድማ ከይተረደኣካ ኣብ ዘኖርብሓካ ወልፊ ኣቲኻ ኣለኻ።

ሕጂ'ውን ኣርእስትና ከይንዘንግዕ፡ ብዛዕባ ኣብ ዘገድሰካን ዘርብሓካን ሞያ ዓሚቕ ፍልጠት ምውህላል ኢና ነውግዕ ዘለና።

## ነጠቓልል

- ኣብ ሃገርና ኣብ ሓደ ሞያ ብዓቕሙ ወይ ክእለቱ ኣዝዩ ዘደንጽወካ ሰብ ክትረክብ ቀሊል ድዩ?

- ንሓንቲ ዝተብላሸወት ኣቕሓ፡ "ቀደራ" ዝብሉ እምበር፡ ተጣቢቦም (እናተኻእለ) ሰሪሖም ዝምስርሑ ብዝሖም ክንደይ ይኾውን?

መልስና "የለዉን" ኣይኮነን። ኣለዉ'ምበር! ግና ይውሕዱና። ምስ ቴክኖሎጂ ዝኸዱ፡ ኣዝዩ ዝተሓደሰ ሓበሬታ ዝጸጠቑ፡ ብቐንዱ ኣብ ሞያውነት (ፕሮፌሽናሊዝም) ዝኣምኑ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ንግዚያዊ ረብሓ ሸለል ኢሎም ኣብ ናይ ሓዋሩ ረብሓ ዝኣምኑ መንእሰያት ከይውሕዱና ንስከፍ።

መልሲ ናይ'ዚ ኹሉ ስክፍታ፡ ሓንቲን ቀላልን ኢያ። ዘየቋርጽ ዕብየትን ዕምቈትን ሞያውነት!

# ንባብ ንኹልና ድዩ ዘገድሰና?

ኣማኑኤል በርሀ

እቶም ዘንብቡ፡ ኣበየናይ በዓቲ ተሸጕጦም የንብቡ ከምዘለዉ እዝጊ ዋናኦም። እንተ'ቶም፡ "ኣንብቡ" እናበሉ ዝመኽሩ ግን ፈቖዶኡ ተዘርዮም ኣለዉ። ግን ብርግጽ ጥቕሚ ንባብ እንታይ እዩ? እንተ ዘየንቢብናኸ በጺሑና ብድንቁርናን ጸገማትን ዷና ተኸቢብና ክንነብር? ኩሉ ሰብ ድዩኸ ከንብብ ዘለዎ ወይሲ ከንብቡ ዝግደዱ ፍሉያት ሰባት ወይ ሞያውያን ኣለዉ? እቶም ጥቕሚ ንባብ እናተረድኦም፡ ካብ ከንብቡ ክምዕዱ ዝቐልሎምከ ስለ ምንታይ'ዮም ንባዕሎም ዘየንብቡ? ካብ ምንባብ ዝዕንቅጹ ረቛሒታት ኣለዉ ድዮም?

ንሓደ ሰብ ፍልጠት ከምዘድልዮ ዘካትዕ ኣርእስቲ ኣይኮነን። ንቕሓት ድማ ልዕሊኡ። ምዝንጋዕ'ውን ከምኡ። ንባብ'ውን ንፍልጠት፡ ንቕሓትን ምዝንጋዕን እዩ ዘገልግል። ኩሉ ግዜ፡ ካብ ሓደ ጽሑፍ ወይ መጽሓፍ ንሰለስቲኡ ብሓንሳብ ትረኽቦ ማለት ግን ኣይኮነን።

ገለ ጽሑፋት ከም ዕላማ'ውን ንምዝንጋዕ ጥራይ ተባሂሎም ዝጽሓፉ እዮም። ገለ ጽሑፋት ግን ዋላ'ውን ኪኖኡ ዝኸይድ ረብሓ ይሃልዎም፡ ከከም ኩነታትና ግን ንምዝንጋዕ ወይ ንመሕለፊ ግዜ ጥራይ ክንጥቀመሎም ንኽእል። ከምዚኦም ዓይነት ጽሑፋት፡ ነቶም ልምዲ ንባብ ዘይጸንሖም፡ ናብ ልምዲ ንባብ ዝመርሑ ጽቡቓት ጸረግቲ መገዲ'ዮም።

ገለ ጽሑፋት ድማ ንፍልጠት ተባሂሎም ዝዳለዉ ኮይኖም፡




ከም ግዜያውያን መወከሲ ወይ'ውን ቀጻሊ ኣብ ኩብሕኻ ኣቐሚጥካ እትጥቀመሎም እዮም። ንተማሃሮ ተባሂሎም ዝዳለዉ መጽሓፍትን ንጸሓፍትን ተመራመርትን ከም መወከሲ ዝሰናድኡ ጽሑፋትን ኣብ ውሽጢ'ዚ ይሕቑፉ። ብዙሓት ናይ ታሪኽ መጽሓፍቲ ብሓደ ሸነኾም ኣብ'ዚ ክምደቡ ይኽእሉ። ብዘይካ'ዚ፡ ሞያውያን ኣብ ዕለታዊ ስራሖም ንኽጥቀሙሎም ተባሂሎም ዝዳለዉ ጽሑፋት'ውን ኣብ'ዚ ምድብ'ዚ እዮም። ንኣብነት፡ "ኣገባብ ኣወሳስዳ መድሃኒት ሕማም ቲቢ"፡ "ሜላታት ኣሰራርሓ መግቢ"፡ "ኣካላዊ ምንቅስቓስ ንነብሰ ጾራት..." ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ጽሑፋት፡ ኣብ ዕለታዊ ንጥፈታትና እንጥቀመሎም ብምዃኖም፡ ምፍላጦምን ዘይምፍላጦምን ርኡይ ፍልልይ የምጽእ። እቶም ጽሑፋት ንሞያውያን ዝምልከቱ ምስ ዝኾኑ ድማ፡ ኣብ ኣፍራይነት ናይ'ቲ ዘንብብን ዘየንብብን ሞያዊ ዓቢ ጋግ ይፍጥር።

ዋላ'ኳ ኩሎም ጽሑፋት በብሸነኾም ናብ ንቕሓት ዝመርሑ እንተኾኑ፣ ገለ ጽሑፋት ግን ንፍልጠት ናብ ንቕሓት ንምቕያር ዝተዳለዉ እዮም። ፍልጠት ክሳብ ዝተወሰነ ደረጃ ደኣ'ዩ ክንዕዘካ ዝኽእል'ምበር፡ ናይ ሓዋሩ ስንቂ ኣይኮነን። እቲ ምንታይሲ፡ እቲ ካብ መጻሕፍቲ እናተወከስካ እተጥርዮ ፍልጠት፡ ድሕሪ ግዜ ኣብ ውሽጥኻ ኣርዒምካ ምስ ኩነታትካ ብምውህሃድ ናብ ንቕሓት ክትቅይሮ ኣለካ። ፍልጠት ናብ ንቕሓት እንተተቐይሩ ኸኣ፡ ናትካ ብልሓት'ውን እናወሰኽካ ንኽትሰርሕ የኽእለካ። ከም ናይ ፍልስፍናን ስነ ልቦናን መጻሕፍቲ ኸኣ፡ ብቐጥታ ምስ ንቕሓት ዝተተሓሓዙ እዮም።

ዋላ'ኳ እቶም ካብ ንባብ ዝርከቡ ረብሓታት ኣብ ሰለስተ ከፋፊልና ንርኣዮም'ምበር፡ ንኹሎም ጽሑፋት ግን ናይ ምዝንጋዕ፡ ናይ ፍልጠትን ናይ ንቕሓትን እናበልና ዶባት ክንሕንጽጸሎም ኣይንኽእልን። ካብ ሓደ መጽሓፍ'ውን እዞም ሰለስተ ረብሓታት ክርከቡ ስለ ዝኽእሉ። ብዓቢኡ ከኣ፡ ንባብ ሕልናዊ ዕግበት ዝፈጥር ልምዲ እዩ።

እሞ ካብ ንባብ እዞም ዝተጠቕሱ ረብሓታት ዝርከቡ ካብ ኮነ ደኣ፡ ኩሉ ሰብ እዩ ከንብብ ዘለዎ ማለት ድዩ? ኣብ'ዚ፡ ከንብብ ዘለዎን ከንብብ ዝግደድን ኢልካ ምፍላዩ ይሓይሽ። ኩሉ ሰብ ከንብብ ይግባእ - ግዜኡን ኩነታቱን ክሳብ ዝፈቐደሉ። ገለ ሞያውያን ግን ግድን ከንብቡ ዘለዎም እዮም። ሓደ ሓኪም ምስ ሞያኡ ዝተኣሳሰር ጽሑፋት ቀጻሊ

ዘየንብብ እንተኾይኑ፡ ሓደስቲ ሕማማት ይኹኑ ሓደስቲ ሚላታት ፍወሳ ከለሊ ይጽገም'ዩ። ቅድሚ ዓሰርተ ዓመት ትምህርቲ ዘቋረጸ (ድሕሪ ምምራቑ ዘየንበበ) ሓኪም፡ በተን ኣብ ባጅላኡ ዘለዋ መወከሲታት ጥራይ ዝኸይድ እንተኾይኑ፡ ብድሕሪኡ ንዝተፈጥሩ ምልክታት፡ ከም ዘይንጹራት መዝገቡ ጥራይ እዩ ክሓልፎም ዝኽእል። መምሃራንን ስነ ጥበበኛታትን'ውን ብተመሳሳሊ ካብ'ቶም ግድን ከንብቡ ዘለዎም ሞያውያን'ዮም። እቲ ምንታይሲ፡ ኣብ ከም'ዚ ዓይነት ሞያ ዝተዋፈሩ ሞያውያን፡ ንባብ በቐጥታ እዩ ንኣፍራይነቶም ዝጸልዎ።

እንተዘየንቢብናኸ? እንተዘየንቢብና ዋላ ሓደ ዝወርደና ሃሰያ የለን - ረብሓታት ጥራይ እዩ ዝጎድለና። ስለ ዘየንቡብና ሓድሽ ጸገማት ኣይኮነን ዘንጸላልወና - ጸገማትና ንምፍታሕ ዝሕግዙ መፋትሕ ግን ይስወሩና። እንተዘየንቢብና ካብ'ቲ ዝጸናሕናዮ ተሰኪሙ ናብ ህጉም ዝሰንድወና የለን - ህጉም ኣብ ቅድሜና እናሃልወ ግን ምልላዩ ንስእን። እንተዘየንቢብና ዓይንና ዓሚቱ ኣብ ጸላም በዓቲ ዝሸጉጠና የለን - ጩራታት ንኸይንርኢ ግን ንጋረድ።

ስለምንታይ ደኣ'ሞ ኩሉ ሰብ ዘየንብብ? ካብ ንባብ ዝዕንቅጹና ረቛሒታት ብዙሓት'ኳ እንተኾኑ፡ ግዜያዊ ኩነታት፡ ግዜን ትህኪትን እቶም ብቐዳምነት ዝጥቀሱ እዮም። ነዚኣቶምከ ብኸመይ ክንፈትሖም ንኽእል?

ግዜ እንተሃልዩካ፡ ንንባብ ዝኸውን ውሱን ግዜ ክትፈልየሉ ተመራጺ'ዩ። እዚ፡ ናይ ንባብ ዲሲፕሊን ንኸተጥሪ ይሕግዘካ። ንኣብነት፡ ወትሩ ንጉሆ ቅድሚ ስራሕ ምውፋርካ ንፍርቂ ሰዓት ከተንብብ እንተወሲንካ፡ ነታ ዝመደብካያ ግዜ ንኸይትሰግራ ክትጽዕር ኣለካ። ውሱን ግዜ እንተዘይመዲብካ ግን፡ ንጉሆ "ቀትሪ የርክበሉ" ኢልካ ተሰጋግሮ'ሞ፡ ቀትሪ ድማ ቁሩብ ህክይ ምስ ዝበለካ ንምሸት ተሰጋግሮ። ምሸት ብገለ እንተዘይጥዒሙካ ከኣ እታ መዓልቲ ብዘይ ንባብ ትሰገር። ልክዕ ከም ናይ ስራሕ ሰዓታትካ ውሱን ግዜ እንተሓንጺጽካ ግን፡ ነታ ዝመደብካያ ግዜ ንኽትጥቀመላ ትደፋፋእ ኢኻ። ውሱን ግዜ ክትሕንጽጽ ዘይትኽእል እንተ ኼንካኸ?

ውሱን ናይ ስራሕ ይኹን ናይ ዕረፍቲ ሰዓታት እንተዘይሃልዩካ፡ ንንባብ ዝኸውን ውሱን ግዜ ክትሕንጽጽ ኣይትኽእልን ኢኻ። ከምኡ ስለ ዝኾነ ግን፡ ንንባብ ዝኸውን ግዜ የብልካን ማለት ኣይኮነን። ኣብ ኢድካ መጽሓፍ ሒዝካ ትኸይድ እንተኼንካ፡ ዋላ'ውን ህጹጽ ስራሕ ይሃልኻ፡ ኣብ መጸበዩ ኣውቶቡስ ይኹን ዋላ ኣብ መጸበዩ ሕሙማት ኮፍ ኢልካ ነተን ዘለዋኻ ደቓይቕ ክትጥቀመለን ትኽእል ኢኻ።

እናሓንሳብ'ውን፡ ከባቢኻ ንንባብ ዘይምችእ ክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ፈጺሙ ኣማራጺ ዘይብሉ ኩነታት ኣወንዚፍና፡ ብዙሓት ንንባብ ዘይጥዕሙ ዝመስሉና ኩነታት ግን፡ ገለ ፈቓቓትሲ ኣይሰኣኖምን እዩ። ንኣብነት፡ ኣብ ጸባብ ገዛ ምስ ብዙሒ ቈልዑ ከተንብብ ዘይጥዕመካ እንተኾይኑ፡ ንደቅኻ ገለ ኣነቓቓሕቲ ዛንታታት ከተንብበሎም ትኽእል ኢኻ። ነቲ ዛንታ ናብ ንሳቶም ክርድእዎ ዝኽእሉ ኩነታት ብምርዓም ከኣ፡ እቲ ልምዲ ከተሕድረሎም ትኽእል። እቶም ዛንታታት ንዓኻ'ውን ኣዝዮም ኣነቓቓሕቲ ክኾኑ ይኽእሉ'ዮም። እዚ ምስ ዘይጥዕም፡ ንመዓልቲ ሓደ ሰዓት ምንባብ ብጽቡቕ ስለ ዝግምገም፡ ዕረፍቲ ኣብ ትረኽበሉ ግዜ ንኽልተ-ሰለስተ ሰዓታት ከተንብብ ትኽእል ኢኻ። ክሳብ ዝሰልቸወካ ምንባብ ግን ብዙሕ ኣበርክቶ ስለ ዘይህልዎ፡ ንዝሓለፈ ግዜ ክትትክእ ተዋጢርካ ከተንብብ ኣይግባእን።

ትህኪት እንተኾይኑ ዝዕንቅጸካ ዘሎ'ኸ ብኸመይ ትፈትሖ? ናይ ትህኪት መፍትሒ ኣዝዩ ቀሊል እዩ። ከም ንባብ ኣቢሉ ቀልጢፉ ዝለማመደካን ሓንሳብ እንተቋሪጽካዮ ብኡ ኣቢሉ ምግዳፉ ዝስበለካን ልምዲ የለን። ስለ'ዚ፡ ጥር ኢልካ "ንፋዕ ኣንባቢ ክኸውን ኣለኒ" ከይበልካ ወይ'ውን፡ "ነቲ ልምዲ ብሕጂ ከጥርዮ ኣይክእልን እየ" ከይበልካ፡ ነታ ሽዓ ህሞት ዘዘናግዑኻ መጽሓፍቲ ምንባብ ጀምር። ልምዲ ንባብ ይኹን ረብሓታት ንባብ ረስዓዮም። ንሳቶም ቀስ ኢሎም ዝጥረዩን ዝርከቡን እዮም። ናይ'ታ ዘለኻያ ግዜ ሓሲብካ ጥራይ ንኽትዘናጋዕ ኢልካ ኣንብብ። ሎሚ ብናይ ምዝንጋዕ መጽሓፍቲ ዝጀመርካዮ ፍቕሪ ንባብ፡ ቀስ እናበለ ባዕሉ ካብ ድቃስካ ከበራብረካ ክጅምር'ዩ። ዋላ'ውን ብዙሓት ሰባት ዘድንቕዎም ይኹኑ፡ ብዓበይቲ ልቢ ወለዳት ምንባብ ኣይትጀምር። ዓበይቲ ልቢ ወለዳት፡ ብዝሒ ገጻቶም ጥራይ ንባዕሉ ካብ ንባብ ዓንቃጺ'ዩ። ንኣሸቱ መጽሓፍቲ ግን፡ ኣንቢብካ ምስ ወዳእካዮም ካልኦት ንኣሸቱ መጽሓፍቲ'የም ዝጽውዑልካ።

እቲ ዝዓበየ ናይ ንባብ ረብሓ እምበኣር፡ ዋላ ሓንቲ ኣሉታዊ ሳዕቤን (ሳይድ ኤፈክት) ዘይብሉ ምኳኑ እዩ። ትህኪት እንተኾይኑ ክሳብ ሕጂ ካብ ናይ ንባብ ልምዲ ዓጊቱካ ዘሎ፡ ሕጂ ጀምር - ፈትኖ።



# ብዓይኒ ካልኦት ምርኣይ

## ሃስያኡን ረብሓኡን

ናኦድ ገብረሂወት

ብዙሓት ሰባት፡ ንዝገበርዎ ኩሉ ብዓይኒ ካልኦት ናይ ምርኣይ ልምድን ዓቕምን ኣለዎም። ንሓደ ነገር ብናቶም ኩርናዕ ጠሚቶም ይትንትንዎ'ሞ፡ ናይ ካልኦት ኣጠማምታ'ውን ዝጸልዎም ምስ ዝኸውን ድማ፡ ብዓይኒ ኣንጻሮም ወይ መላፍንቶም ክርእይዎ ይፍትኑ።

ዴል ካርን እተባህለ ወሩይ ጸሓፊ፡ ጸሓፊት (ሰክረታሪ) ደልዩ፡ ንደለይቲ ስራሕ ምልክታ ኣውጽአ። ኣማኢት ደብዳቤታት ድማ መጽኦ። ሓንቲ ካብ'ተን ደብዳቤታት ግን ካብ'ቲ ንሱ ዘውጽኦ ናይ ስራሕ ምልክታ ወጻኢ ትሕዝቶ ዝሓዘት ነበረት። ከም'ዚ ኢላ ድማ ትጅምር፤

"ሰክረታሪ ክኸውን ኣይበቕዕን እየ. .."። ኣብ ምልእቲ ሓሳብ ዝርኣየ ደል ካርን፡ ብቐዓት ኣለኒ ትብል ኣመልካቲት እናጠለበ፡ ስለምንታይ "ኣይበቕዕን እየ" ዝብል ደብዳቤ መጺእዎ ጋን ከኣ፡ ፍሉይነታ ስለ ዝገረሞ ግን ምንባቡ ቀጸለ። "ኣማኢት ደብዳቤታት ክመጽኣካ ምኽኑ ግን ርግጸኛ እየ። ስለ'ዚ፡ ንኹሉ ክትከፍት ግዜኻ ካብ ተጥፍእ፡ ኣነ ኑቲ ሰታሪት ክኸፍተልካ። እቲ ዘጠራጥር ድኹም መርትዖ ዘለዎ'ውን እንትሕፈልካ። ብሓጺሩ፡ ሰታሪት ክኸፍተልካ እየ ዘመልክት ዘለኹ።"

ብኣጠማምታኣ ዝተደነቐ ደል ካርን፡ ንእሊታ እዩ ደዊሉላ። ደብዳቤ ክትከፍተሉ ኣይኮነትን ግን ዝደወለላ። እቲ ንዝገበራ ብዓይኒ ካልኦት ናይ ምጥማት ዓቕማ ስለ ዝመሰጦ እዩ፡ ምስኡ ክሰርሓ ወሲኑ። ይኹን'ምበር፡ ኣብ ካልእ ስራሕ ከምዝጀመረት ተፈጊሩ። "ከምዚኣን ዓይነት ሰባት፡ ግድን'ዩ ኩሉ ርእሲ ዘለዎ ክሰርሓን ክደሊ" ብምባል ከኣ፡ ንታ ደብዳቤ ደንጊዩ ብምኽፋቱ፡ ዕድለኛ ከምዝይከውን ዝገልጽ - ክኢላ ሰብ ልቦና ደል ካርን።

ኣብ'ዛ ዛንታ፡ እታ ብዓይኒ ደል ካርን ክትርኢ ዝኽኣለት ጓለንስተይቲ፡ ፍሉይ ዓቕሚ ከምዘለዋ ክንትንትን ንኽእል ኢና። ንዝገበራት ብዓይኒ ካልኦት ምጥማት ግን ኩሉ ግዜ ደዩ ኣርባሒ?

ኣብ ብዙሕ ናይ ሓባር ኣጋጣሚታ ወይ ጽንብላት ከምእንዕዘቦ፡ ብዙሕ ሰብ ስለ ዘይጥዓም ኣይኮነን ዝድንጎ። ዋላ'ውን ግዜ ከሎ፡ ኣብ ከባቢ'ቲ ናይ ጽንብል ቦታ ተዛዝዩ ክዘናጋዕ ትርእዮ። ብፍላይ ኣብ ናይ መጽሓእፍ መመረቕታታት፡ ሰዓት 6:00 ድ.ቀ እንተተባሂሉ፡ ዝጠዝሕ ግዜ "ሰብ ክሳብ ዝእከብ ተባሂሉ" ሰዓት 7:00 እዩ ዝጅምር። ዝጠዘሑ ካብ'ቶም ደንጒዮም ዝመጽኡ ዕዱማት ከኣ፡ "ሰብ ቀልጢፉ ኣይመጽእን እዩ ኢልና እንዲና" ክብሉ'ዮም ዝሰምዑ። ሓደ ካብ'ቶም "ሰብ" ዝብሃሉ ዘለዉ ንስኻ ምኻንካ ረሲዕካ፡ ናይ ነብስኻ ጉዲፍካ፡ ኣብ ቦታ ካልኦት ኣቲኻ ብምሕሳብ፡ ተወሳኺ ዕንቅፋት ትኸውን።

"ናይ ነብስኻ ዘይትገብር፡ ኩሉ ሰብ ናይ ካልኦት ጉዲፉ ናይ ነብሱ እንተዘገብር'ኳ፡ ዝበዝሕና ኣብ ሰዓትና ምተረኸብና" ምስ እትብሎም ድማ፡ "ቀልጢፉ ዝመጽአ ዝቐጽዕ እንተኾይኑ ደኣ፡ እንታይ ገደሰ ቀንፈዘው ዝበልኩ" ዝብል መልሲ ትሰምዕ። ዋላ'ኳ እቲ ዝሁብዎ ምኽንያት ቅቡል እንተኾነ፡ ኣብ ከም'ዚ ዓይነት ኣጋጣሚታት ብዓይኒ ካልኦት ክትጥምት ምፍታን ግን፡ ዓሚ ምህላው ዘይኮነ፡ ዓቕሊ ምስኣን እዩ ዘንጸባርቕ። ኣብ'ቲ እኩብ ወጽኢት ድማ፡ ሃስያ ጥራይ እዩ ዘስዕብ።

ብዓይኒ ካልኦት ምጥማት ናቱ ረብሓታትን ሃስያታትን ካብ ሃለዎ፡ ንዝገበራት ብዓይኒ ካልኦት ዘይምጥማትካ ብኸመይ ይጥመት?

ሓደ መንእሰይ፡ ኣደኡ ስለዝሓመመቶ መሐከሚ ዝኸዱና ገንዘብ ሕርብት በሉ። ናብ ዓርኩ ደዊሉ ድማ ሸግሩ ኣካፈሎ። እቲ ዓርኩ ከኣ፡ ኣብ ኢዱ ገንዘብ ስለ ዘይነበሮ፡ ካብ ዝፈተሸ ፈትሹ ከምጽኣሉ ምኻኑ ኣረጋገጸ። እቲ ጉዳይ ህጹጽ ስለ ዝነበረ፡ ድሕሪ ፍርቂ ሰዓት ኣብ'ቲ ሆስፒታል ክራኸቡ እዩ ስምምዖም። ፍርቂ ሰዓት ሓሊፉ - ኣይመጽኣን። ተወሰኽቲ ደቓይቕ ሓሊፎም - ኣይመጽኣን። ዓቕሉ ዝጸበበ መንእሰይ ደጋጊሙ ናብ ሞባይሉ ደዊልሉ - ኣይተቐበሎን። "ኣብ ግዜ ጸገም ዘይከውን ኩሓዲ ዓርኪ!" ብምባል ከኣ፡ ድሕሪ'ዛ ሕጂ ንጹ ክርእዮ ከምዘይደሊ ንብዪኑ ደምደመ።

ድሕሪ ሓደ ሰዓት፡ እቲ ዓርኩ እናናህሃልሀ ናብ'ቲ ሕክምና መጽአ። ኣደኡ ሓቒፉ ኣብ ኣፍ ኩረድዮ ናይ'ቲ ሕክምና ዝነበረ መንእሰይ ከኣ፡ ከይተረድኦ ንኣደኡ ጸል ኣቢሉ፡ "ርሓቐ ኣንታ ኩሓዲ! ክርእየካ ኣይደልን'የ። ሕጂ'ምበኣር ክትቀብር መጺእካ!" እናበለ ክጥሕሮ ደለየ። ኣረጋጊኡም ኩፍ ምስ ኣበልዎ ከኣ፡ እቲ ዓርኩ ክዛረብ ጀመረ፡ "በጃኻ ስምዓኒ። ኣብዩ ከምዝጸናሕኩ ክገግረካ" ኢሉ ክመሻኸኖ ጀመረ።

"ኣብ ዝጸናሕካ ጽናሕ! ንምንታይከ ሞባይልካ ዘይትቕበለኒ። ተቐቢልካ ኣይሰለጠንን ዘይትብል!" እንደገና ነደረ።

"ሞባይለይ ምሳይ ኣይነበረትን። ሕጂ'ውን ምሳይ የላን። ኣብ ኩሉ ኩለለ ምስ ገንዘብ ምስ ሰኣንኩ፡ ሞባይለይ ሸይጠ እንሆ እተን ዘድልያኻ ገንዘብ ኣምጺኣልካ።" በሎ። ወዮ ምስ ደንገየ፡ "ደሓን ደዩ ደኣ?" ኢሉ ኩሓሰብ ዘይክኣለ ዓርኩ ድማ፡ ቀዚዙ ተረፈ።

ብውልቂ ደረጃ ክንርእዮ ከለና፡ ንዝገበራት ብዓይኒ ካልኦት ክትርኢ ምኽኣል፡ ኣብ ብዙሕ ውሳኔታት ስለ ዝሕግዞ፡ ኣዝዩ ኣገዳሲ ዓቕሚ'ዩ። ሓደ ዕማም ምስ ዘውሃበካ ግን፡ "ካልኦት'ውን ኣይሰርሕዎን'የም ዝኸኑ" ኢልካ ዕማምካ ምውንዛፍ፡ ሃስያ ናይ'ቲ ወትሩ ብዓይኒ ካልኦት ክትርኢ ናይ ምድላይ ልምዲ እዩ።

# ቁማር

## ሕማምዶ ወልፊ?

ኣማን ብርሃን

ቁማር ኣተኩሮ፡ ዕድልን ሽልማትን ዘጠቓልል ጸወታ’ዩ። ካብ ካልኦት ጸወታታት ዝፈልዮ ረቛሒ፡ ድማ፡ ጸወታ ክሳብ ዘይተዛዘመ፡ ክሳብ’ታናይ መውዳእታ ካልኢት ፈጺሙ ዕውት ክልለ ዘይክእልን እቲ ናይ መውዳእታ ወጽኢት እንታይ ከምዝመስል ክግምገም ዘይክኣልን ምኳኑ’ዩ።

ንብዙሕ ዓመታት፡ “ቁማር ልምዲ ደዩ ወልፊ?” ዝብል ኣካታዒ ስፍልጠታዊ ምርምር’ዩ ክካየደሉ ጸኒሑ። እቲ ምንታይሲ፡ ናይ ክልቲኦ ረቛሒታት ሓቅታ ስለዝኸይድ። ሓደ ተግባር ልምዲ እንብሎ፡ ቀጻሊ እትትግበሮ ኩይኑ፡ እንተቋሪጽካዮ ግን ጥዕናዊ ለውጢ ዘይገብረልካ ምስ ዝኸውን እዩ። ከይሓመምካ ኣዒንትኻ ሰም ሰም ምባል፡ ብቐጻሊ ኣብ ሓደ ማዝናግዒ ቦታ ምምልላስ፡ ንሓደ ሰብ ወይ እኩባት ሰባት መዓልታዊ ከተዕልሎም ምድላይ ምስ ልምዲ እዮም ዝምደቡ። እቲ ምንታይሲ፡ እንተቋሪጽካዮም’ውን ዝኸውን ጥዕናዊ ሳዕቤን የብሎምን። ከም ሽጋራ፡ ኣልኮል፡ ድራግ ዝኣመሰሉ ግን፡ ፈለማ ከተቋርጾም ከለኻ ዘይንቡር ጥዕናዊ ስምዒታት ይፈጥሩልካ’ዮም። ምፍዛዝ ኣዒንቲ፡ ጸርወርው ምባል፡ ምንቅጥቃጥ ገለ ካብ’ቶም ቀዳሞት ዝርኣዩ ኩይኖም፡ ኣብ ዝተናወሐ ድማ፡ ዝዓም ወልፍታት’ዚኦቶም ምቁራጽ ኣብ ጥዕናኻ ምምሕያሽ ይፈጥር።

ቁማር፡ እንተቋሪጽካዮ ዋላ ሓንቲ ጥዕናዊ ለውጢ ስለ ዘየስዕብ፡ ምስ ልምዲ ክምደብ ይክኣል ኔሩ’ዩ። ቁማርተኛታት መቋመሪ ገንዘብ ወይ ሰብ ምስ ዝስእኑ ዘርእይዎ ናይ ጭንቀት ምልክትን ንስለ ቁማር ክብሉ ዝፍጽምዎም ገበናትን ግን፡ ካብ ወሰፋት ድራግ ዘፍሊ የብሉን። ስለ’ዚ ድማ፡ ኣብ ሞንጎ ልምድን ወልፍን ምደብ ስለ ዘይጸረ፡ ንብይኑ ክምደብ ከምዝለዎ ብዙሓት ተሰማሚዖም። ኩሉም ብተደጋጋሚ ዝትግበሩ ንጥፈታት “ልምዲ” ወይ “ወልፊ” ተባሂሎም መምደቦም ክሕዙ ከለዉ፡ ክኣ፣ ቁማር ንብይኑ ሳልሳይ ምድብ ሓዚ።

ጸኒሑ ግን፡ እቶም ልምዲ ምኳኑ ዝኣትዉ ዝበሩ ምሉእ ብምሉእ ኢዶም ሂቦምስ፡ ካብ ልምዲ ርሒቑ፡ እቲ ሕቶ “ወልፊ ደዩ ሕማም?” ናብ ዝብል ተቐየረ። እቶም ወልፊ’ዩ ኢሎም ዝኣትዉ፡ “ዝኸውን ጥዕናዊ ሳዕቤን ክሳብ ዘይሃለዎ፡ ዋላ’ውን ምሉእ ብምሉእ ንኣእምሮኻ ዝኢ-ዓዲ ወዓል ዝገብር እንተኾነ፡ ምስ ሕማም ክቑጸር ኣይክኣልን እዩ” ኢሎም’ዮም ዝማጎቱ። ብርቱዕ ጓሂ፣ ሓዘን፣ ዘይርጉእ ኣእምሮ፣ ስራሕ ብተኸታትን ጸልኣት ዕዮ ዝፈጥርን ምኳኑ እናኣመኑ ክኣ፣ “እዚኦቶም ግን ናብ ሕማም ክመርሑ ዝኽእሉ ደኣ’ምበር፡ ንባዕሎም ሕማም ኣይኮኑን” ይብሉ።

ኣብ’ዚ ቀረባ ግዜ ግን፡ እዚኦቶም’ውን ኢዶም ሂቦም ኣለው። ተመራመርቲ ስነ ኣእምሮ፡ “ደገሱ ዘይምሕር ሕዱር ሕማም” ክብሉ ገሊጾምዎ ኣለው። ልክዕ ከም ድራግ፡ ንቐርጺ ኣእምሮን ነገራት ናይ ምትንታን ማስርሓቱን ክቕይር ከምዝኽእል ድማ ዘኖትዕ መደምደምታ ሂቦምሉ ኣለው። ማሕበር ተመራመርቲ ስነ-ኣእምሮ ኣመሪካ (American Psychiatric Association)፡ ስምዒትካ ናይ ምቁጽጻር ስምሲ ከምዝስዕብ ቅድሚ ነዊሕ ዓመታት ኣንፈ ክሀቡ ድሕሪ ምጽናሖም፣ ሎሚ ድማ፡ ወልፊ ቁማር ብሰንኪ ኣብ ኣእምሮ ዝኸሰት ምምዛብዕ ሚዛን ከምዝፍጠረ ኣረጋጊጾምዎ። እቲ ምምዛብዕ ሓንሳብ ምስ ተፈጥረ ድማ፡ ንኸሉ ባህርያት ናይ’ቲ ሰብ ይጸልዎ። ዝወሰዶም ውሳኔታት ከኣ ኣንፉ ናብ ዝመርሖ’ምበር፡ ብትንታነታት ዝምርሑ ኣይኮኑን። ዋላ’ውን ካብ ሓዳሩን ስድራ ቤቱን እንተተነጸለ ድማ፡ ነቲ ናይ ምቁማር ድልየታቱ ክቈጻጸሮ ኣይክእልን። ደረጃታት ድልየታቱ ኣኽኢሩ ስለ ዘየለሊ ክኣ፣ “ተማስገን” ትብል ቃል ክጽሕፉ’ውን ይሸገር። ቀስ ብቐስ ክኣ ካብ ስራሑ፡ ሞያኡ፡ ሓዳሩ፡ መቕርቡ፡ ኣብ መውዳእታ ድማ ካብ ገዛእ ነብሱ ይንጸል።

ቁማር፡ ምምዛብዕ ምቁጽጻር-ሃንደፍታ (impulse-control disorder) ምኳኑ ብዘየወላውል መገዲ ብሕክምና ምስ ተረጋገጸ፣ ከም በዓል morrock ዝተባህላ ወብ ሳይታት ክኣ፣ ኑቶም ብዛዕባ ቁማር ዝተዩዱ ኣገደስቲ ክትዓት እናናሸዋ፡ ንቑማር ዝሕግዙ ምኽርታት ብምልጋስ፡ ብቐጥታ ብመገዲ ኢንተርነት ናይ ቁማር ጸወታታት ክዘርግሓ ጀመራ። እቲ ጸወታ ድማ መመሊሱ ክንሃሃር ደርኣ’ሎ። ኣብ’ዚ ግዜ’ዚ፡ ኣብ ኣውስትራልያ ጥራይ፡ ልዕሊ 40 ሽሕ ሰባት በዚ ሕማም ይሳቐዩ ከምዘለዉ፡ ኣብ’ታ ሃገር ዝተኻየደ መጽናዕትታት ይሕብር።

በዚ ድማ ካልእ ኣካታዒ ሳልሳይ ሕቶ ሰዓበ - ሕማም ደዩ ምርጫ።

ዋላ’ኳ ብሰንኪ ወልፍታት ብዙሓት ሕማማት ክስዕቡ ዝኽእሉ እንተኾኑ፡ እቶም ወልፍታት ንባዕሎም ግን ጠንቂ ሕማም ደኣ’ምበር፡ ሕማም ኣይኮኑን። ቁማር ግን ሕማም’ዩ ካብ ተባህለ፡ ፈቲኻ ተምጽኦ ሕማም ድማ ካብ ዘይሃለወ፡ “ምርጫ’ምበር፡ ሕማምሲ ኣይኮነን” ዝብሉ ተማጎትቲ ተቐላቒሎ።

ከም በዓል New York Times ከምኡ’ውን the guardian ዝበሃላ መጽሄታትን ጋዜጣታትን፡ ካብ’ቲ ሕማም ምስ ዝተገላገሉ ሰባት ኣብ ዝገበራኦ ቃለ መጠይቓት፡ ዋላ’ኳ ሓገዝ ወለድን ቤተ ሰብን ኣድላዪ እንተኾኑ፡ እቲ ቀዳማይ ፍታሕ ግን፡ በቲ ወልፊ ዝተጠቕዑ ሰባት፡ “ሕማም ከምዝለዎም ክኣምኑ ኣለዎም” ይብሉ።

ማዕረ ማዕረ’ዚ ብመገዲ ኢንተርነት’ውን እናተጓሃሃረ ዝኸይድ ዘሎ ናይ ቁማር ወልፊ፣ ብዙሕእት ናይ ምዕራባውያን ናይ ስነ ኣእምሮ ሕክምናታት፡ ብዙሓት ካብ ተሓኪምቶን ብሕማም ቁማር ዝተጠቕዑ ምኳኖም መዝገብተን ይምስክሩ።

ንስኻኸ ኣብ ናይ ቁማር ገዛውቲ እናተመላለስካ፣ ኣብ ሞባይል ዘለዉ ናይ ቁማር ጸወታታት እናፈታተሽካ፣ ስጉምሲ እናትሓዝካ ትቋመርዶ? ግደፎ ናይ ግዜን ገንዘብን ክሳራታትካ፡ ብዓበኡ ሕማም ምኳኑ ዘክሮ. . . ።

ሓባራዊ ዘተ

# ‘ገይም’ ከመይ ንሓዞ፧

ገይም ረብሓሉዶ ይዕዝዝ ሃሰያኡ፧ ኣብ ኣተሓሕዛኡ ከመይ ዝበለ ጥንቃቐ ክንገብር ኣሎና፧ ብሕልፊ ኣብዚ እዋን ገኒኑ ዘሎ “ሉዶ ገይም” ብዝምልከት መጽሔት መንእሰይ ምስ ሓሙሽተ መንእሰያት ሓባራዊ ዘተ ኣካይዳ ኣላ። ኣብ’ዚ ተሳዒሉ ዘሎ ኣርእስቲ ዘለኩም ሓሳባት ናብ መጽሔት መንእሰይ ብምስዳድ ክተሁብትምዎ ትምኒትናዩ።

<u>ካሊድ መሓመድ ብርሃን</u>

ገይም ክብሃል እንከሎ ቃል-ብቓሉ ምዝንጋዕ ክንብሎ ይክኣል እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ብፍላይ ብኢተፈላለየ መልክዕ ብዙሓት ዓይነት መዛናግዒታት ይመሃዙ ኣለዉ። እዞም ዝመሃዙ ዘለዉ መዛናግዒታት ኣብ ህይወትና እንታይ ጥቕሚ ወይ ጉድኣት ኣሎዎም፧ ብኸመይከ ይጸልዉና፧ ንምዝርዛሮ ንኸውን ብዙሓት ንመዛናግዒ ኢሎም ዝመሃዙ ገይማት ንሓንጉልና መብልሒ፣ መጎቓቕሒን ትምህርቲን ኢሎም ዝሰርሕዎ ኣለዉ። ከም ኣበሃህላ ምስ እንወስድ፥ ከም ብዓል ማሽሸን ሱዶኩን ክንጠቅስ ይክኣል። ጉድኑ ጉድኑ ክንዘንግዖ ዘይብልና ግን ከም’ቶም ዝምህሩና ብኣንጻሩ ዝጉድኡናን ዘይጠቕሙናን ኣለዉ።

ኣብዚ ሎሚ ዓለም ንእሾቶ ቀኘሽት እናኾነት ትመጽኣሉ ዘላ እዋን ንሕናን ባህሊናን ብፍሉይ ባዕዳውያን ባህሊ ኩነ መታብሮ ክንጽሎ ተኸእሎ ኣሎ። ስለዚ ንዚ ክቡር ባህሊና ብፍሉይ ባዕዳውያን ባህሊ ከይትካእ እቶም ንባህሊና ብሕማቕ ዝጸልዉ ገይም ዓንብ ምባል ዘድሊ ይመስለኒ። ከምዚ ክብል ዝደረኸኒ ነገር እዚ ሎሚ እናዛየደ ዝኸይድ ዘሎ ወልፊ ገይም እዩ። ጽልዋኡ ቀሊል ዝመስል እንተ ሳዕሩ ግን ንምጥፍኡ ቀሊል ኣይክኸውን’ዩ። ንዚ ሎሚ እናገዘሰ ዝኸይድ ዘሎ ሕማቕ ወልፊ ገይም ብኣጋኡ ገለ መኸተምታ እንተ ተገበረሉ ይሓይሽ። እዚ ንውልቀሰብ ጥራይ ዝምልከት ዘይኮነ ንዓይ፣ ንዓኻ፣ ንዓኺ፣ ንኹልና ዝምልከት’ዩ። ምናልባት ብሃገር ደረጃ መጽናዕቲ እንተ ዝተዳደ፥ ምግናን ደኣ ከይመስል’ምበር፣ ኣብ ሓደ ሰዓት ካብ 100 ሰባት፥ ልዕሊ ፍርቂ ኣብ እንዳ ሻሂ ኮፍ ኢሎም ‘ሉዶ ገይም’ ወይ ‘ሸሸ’ ይጻወቱ ምሃለው። ነዚ ብኸመይ ኣገባብ ክንሕዞ ኣለና ንዝብል ድማ፥ መጀመርታ እቲ ንጻወቶ ዓይነት ገይም እንታይ ከም ዘርብሓና ክንፈልጥ ኣለና። ንመሃረሉ እንተ ኾይኑ ዝጽላእ ኣይኮነን።



ብፍላይ እቶም ማእገር ሃገር ዝኾና መንእሰያት ኢና ቀዳሞት ነዚ ክንቅይሮ ዘለና። ምኽንያቱ ንሕና ኢና ኣብ ፈቓዶ እንዳ ሻሂ ኮፍ ኢልና፥ ክብረት ሰብ ዕድብ ከይበለና ዋዕዋዕታ ንፈጥርን ከባቢና ንርብሽን። ብቐንዱ ድማ ኣብ ትምህርቲን ቁም ነገርን ክሓልፍ ዝግብኦ ግዜና ብኸንቱ ነባኽኖ ኣለና። ዝገርመኒ ነገር እቲ እዛ ሎሚ መዛረቢ ኩሉ ሰብ ኮይና ዘላ ‘ሉዶ ገይም’፥ ማዕረ ክንደይ ንርእሲ ብዙሓት ተቘጻጺራ ከም ዘላ ዝሕብር እንተ ሃልዩ፥ ገለኡ ሰልዲ ኣትሒዙ ከም ተሰላፊ ኮይኑ ክቋመር እንከሎ፥ ገለኡ ድማ ሞባይሉ ኣካርዩ ‘ብርንጂ’ ይሓስብ ኣሎ። እዚስ ምስ ምንታይ ይቖጸር፧ ብርግጽ ብዕቱብ ክትሓዝ ዘለዎ ዓብዪ ጉዳይ እዩ።

<u>ሄኖክ ኣስመሮም</u>

ገይም ብዙሕ ዕላማ እንድዩ ዘለዎ፡ እቲ ዘገድስ ንምንታይ ዲዛይን ኮይኑ’ዩ። ገለ ገይም ኣሎ ዘሕስቦ፥ ከም ብዓል ቸዝ፥ ዶማ፥ ሱዶኩ ወዘተ. ንምዝንጋዕ ጥራይ ዘይኮነስ ዘሕስቦ፥ ዘሰርሖ፥ ብቐዓት ሓንጎልካ ዘመሓይሽ








ጥቕማ ዘሎዎ ገይም ኣሎ። ንኣብነት ከም 'ሉዶ ኪንግ ገይም' ዝበሉ፡ ኣበይ እንተ ጸኒሕካ ንመጋጥምትኻ ተጥቀም፡ ንኪይረኽበካ ኣበይ ትጸንሕ፡ ኣብ ስትራተጂ ክጠቕመና ይኽእል። ካልእ'ውን ብመጽናዕቲ ዝተረጋገጸ ኣብነት ሱዶኩ ክንወስድ ንኽእል ኢና። ኣብ ሱዶኩ ገይም እንተ ርኢና ቍጽርታት ኢና እነተኣሳስር። ኣብ ሓንቲ መስርዕን ኣብ ሓንቲ ሳንዱቕን ዘለዉ ቁጽሪ ንሰርዕ፡ ኣብኡ ከለና ኣብ ምትእስሳር ኢና ንሰርሕ ዘለና። ቍጽሪታትን ቃላትን ምትእስሳር ሓደ እዩ። ኣብ ከምዚ ጸወታ ሓንጐልና ንሓደ ነገር ምስ ካልእ ናይ ምትሕሓዝ ኣገባብ ይሰርሕ። ቅድሚ ፈተና ምእታውና ነዚ ገይም ምስ እንጻወት፡ ሓንጐልና ቀዲሙ ከተኣሳስር ጀሚሩ ይጸንሕ'ሞ፡ ኣብ ፈተና ምስ ኣተና ዝበለጸ ንሰርሕ።

ገለ ገይም'ውን ኣሎ ብጉጅለ ኴንና ትጻወቶ። ካብዚ ገይም እዚ ብሓባር ኴንካ ናይ ምስራሕ ልምዲን ብቕዓትን ኢኻ ተማዕብል። ብፍላይ ድማ ኣብ ሓደ ሓደ ሰብት ዝርአ ናይ "ኣነ እየ ዝበለጽኩ" ዝብል ኣተሓሳስባ ንምውጋድ፡ ምስ ካልኦት ሰባት ንኽሰማማዕን ሓቢርካ ክትሰርሕን ሓጋዚ'ዩ። ብኣንጻሩ፡ ገለ ገይም ከኣ ኣሎ ዋላ ሓንቲ ጥቕሚ ዘይብሉ። ቀንዲ ጉድኣቱ ኸኣ ወልፊ እዩ። ወልፊ ድማ ክትሰርሓሉ ዝግበኣካ ግዜኻ ይቐትል። ካልእ'ውን ዘሸፍአ ስነ-ኣእምሮኣዊ ሃሲያን ተጻዒሎን ከስዕብ ይኽእል ።

ናይ ጐዳእ ገይም ትጻወት እንተ ኴንካ፡ ጭእሲን ቅትለትን ንዓኻ ቀሊል ነገር ኰይኑ ይስመዓካ። ብሞኪና ምርጋጽ ትጻወት እንተ ኴንካ፡ ሰብ ምርጋጽ ቀሊል ይመስለካ። ከም ኣብነት GTA እትብሃል ገይም እንተ ወሲድና፡ ኣብዛ ገይም ሰባት ካብ መኪና ኣውሪድካ ሃሪምካ ኢኻ ነተን መኪና ትወስደን። ኣብ ኤውሮጳ እዛ ገይም ካብ 2000 ክሳብ 2006 ህቡብቲ ነይራ። እቶም ኣብቲ ግዜ ነታ ገይም ዝጻወቱ ዝነበሩ ኮተቴታት ኣብ 2007/8 ብዝተጉበረ መጽናዕቲ ዝበዝሐ ገበን ብእኦም ከም እተፈጸመ ይነግር። ከምኡ ንክኸውን እቲ ገይም ድርኺት ነይሩዎ ማለት'ዩ።

ኣብዚ ግዜ ህቡብ ዘሎ 'ሉዶ ገይም'፡ ቀሊል ገይም እዩ። ዝኸውን ሰብ ክጻወቶ ዝኽእል ስለ ዝኾነ ንብዙሓት ኣወሲፉ ኣሎ። እዚ ገይም መውዳደሪ ስለ ዝኾነ ናብ ዘዩድሊ ናይ ገንዘብ ቍማር ይወስድ ኣሎ።

ገይም ኣብ ዝኾነ ግዜ ክእለ ዝኽእል ኣይኮነን። ሓደ ገይም ግዜኡ ሓሊፉ ይጠፍእ ካልእ ከኣ ይመጽእ። ኣብ ዝሓለፈ እዋናት 'ካንዲ ክራሽ' ትብል ንብዙሕ ሰብ ስሒባ ዝነበረት ገይም ጠፊኣ። ሕጂ'ውን እዛ 'ሉዶ ኪንግ' ኣላ፡ እዚኣ'ውን ምስ ግዜ ክትጠፍእ'ያ። ኣብዚ ግን ክንጥንቀቐሉ ዘለና፡ ግዜናን ገንዘብናን ዘጥፍኣ ክኸውን የብሉን። ወልፊ እናተረድኣካ ኣይኮንካን ትኣትዎ። ሕጂ'ውን እዛ ገይም ንኣብ በይኑ ዕድመ እንርከብ ከይተረድኣና ግዳይ ወልፊ ገይራትና ኣላ። ዋላ ኣገዳሲ ስራሕ፡ ትምህርቲ ጉዳያት፡ "እዚኣ ንወድኣያ" እናበልና ንሓድሕድና ኣብ ጥቕሚ ኣልቦ ውድድር ኣእትያ ንግዜናን ገንዘብናን ተጥፍእ ኣላ።

ገይም ዝቐየር'ምበር ዝጠፍእ ክሳብ ዘይኮነ ዝጠቕመና ገይም ክንመሚ ክንክእል ኣለና። ብኸመይ ናብ ረብሓና ንቕይሮ ክንሓስብ ኣለና።

ነጃት መሓመድ

ኣብ ገይም ዘሎ ትዕዝብቲታት ከም መዘናዩ ኣርእስቲ ምምራጹ፡ ኣብ እዋኑ ዝተላዕለ ኰይኑ ይስመዓኒ። ዋላ ደኣ ብዛዕባ ገይም ብዙሕ ግዜ ተዛሪብሉ ክኸውን ዝኽእል እንተ ኾነ፡ እቲ መልክዑ እናቐየረ ዝመጽእ ገይማት ግን ጽልዋኡ ካብ ምጉዳፍ ኣይተዓግተን ዘሎ። ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ንወልፊ ገይማትን ኢንተርነትን፡ ብፍላይ ኣብ ወጻኢ ሃገር፡ ኣብ ማዕከናት ዜናን ክግለጽ ሰሚዕና ንኸውን ኢና። ናይ ወጻኢ እንተ ኢልና ካብና ዝረሓቐ ይመስለና እምበር፡ ኣብ ከባቢና'ውን ተመሳሳሊ ወልፊ ዘሎዎም ሰብ ኣይሰኣኑን እዮም። እቲ ቀደም ናይ ካርታ (ጠላዕ)፡ ኣኪታት በቻ ወይ ሳንተም፡ ... ካልእ ተመሳሳሊ ወልፊ ዘትሕዝ ጸወታታት ነይሩ እዩ። ኩሉ ኸኣ ንመምዘንጋዕ ኢሉ'ዩ ዝጀምር። ሰብ ምስ ኮምፕዩተር ጸቡቕ ሌላ ምስ ገበረ፡ ኣብ ማህደሩ ላፕቶፕ፡ ክሓዝ ምስ ጀመረ ኸኣ ምስ ናይ ኮምፕዩተር ገይማት ጥቡቕ ዝምድና ክጥሪ ጀሚሩ። ሕጂ ኸኣ ምስ ኣብ ሞባይላትና ዝርከብ ገይማት። ኩይኑ ኸኣ ብዘኸድናዮ፡ ኣብ ኣውቶብስ፡ ኣብ ታክሲ፡ ኣብ ገዛ፡ ኣብ ስራሕ፡ ኣብ ራጋ ... ኣብየ ቦታኡ ብሞባይሉ ገይም ዝጻወት ሰብ ብዙሕ እዩ። ብፍላይ ከኣ እዛ 'ሉዶ ኪንግ' ወይ 'ሸሸ' እትብሃል ገይም።

ምናልባት ከም ኣብነት ኣነ ገይም ምጽዋት ኣይፈቱን እየ። ገይም ክሕዝን ክሰልክየኒን ሓደ'ዩ።



ካብ በይነይ ኰይነ ገይም ክጻወት ምስ ኣሕዋተይ፡ ወለደይ፡ ደቂ-ገዛውተይ፡ ደቂ-ስርሐይን ካልኦት ቀረብተይን ኰይነ ክስሕቕን ክጻወትን እመርጽ። ብዙሕ ከኣ ይኸስብ። ካብ ከባቢያይ ስለ ዝወሰድ ጥራይ ዘይኮነ፡ እታ ዘላትኒ ንእሽተይ እንተ ኣማቒለ'ውን እኸስብ'የ። ናይ ገይም ዝዓበየ ጸገሙ ኸኣ ኣብዚ ኰይኑ ይስመዓኒ። ንሕና፡ ሕብረተሰብና፡ ዝበዝሐ ነገርና ሓቢርና ኢና እንገብሮ። ተጻዊልና እንገበሮ ነገር የብልናን። በዚ ገይም ኣቢልና ግን ንማሕበራዊ ምትእኽኻብና ነዕንዎ ኣለና። ንኣብነት ዝኾነት ስድራቤት ተኣኪባ ቡን ናይ ምስታይ ልምዲ ኣሎዋ። እዚ ወግዒ ኣባላት ስድራ ተኣኪቦም ዘዕልሉ፡ ዝጻወትሉ፡ ፍቕሮም ዝገልጹሉ፡ ደሃይ ሓድሕዶም ዝለበሩሉ፡ ወግዖም፡ ባህሎም፡ ስነ-ምግባሮም ዝማቐልሉ... መኣዲ እዩ። ኣብ ከምዚ ኣጋጣሚ ኩሉ ተሪፉ ናብ ሞባይሎም

ቀኒናም ገይም ክጸወቱ ከለው ክትርኢ ይገርመካ እዩ።

እዛ 'ሉዶ' ተባሂላ እትጽዋዕ ዘላ ገይም፡ ኣብ ዘይትረኽበ የብልካን። ኣብዚ ኩሉ ኣቕዳምና ዝጠቐስናዮ ኣሎ። ሕሉፍ ሓሊፉ ኸኣ መቒመሪ ኩይና ኣሎ። ናይ ቁማር ወልፊ ኸኣ እንታይ ከም ዘስዕብ ኩልና ንፈልጦ ነገር እዩ። ስለዚ ብዘከኣል መጠን ናብ ማሕበራዊ ምትእስሳርና ዘትርር መኣዲታት ክትኣቱ ፍጹም ከፍቅደላ የብልናን። ብሓፈሻኡ ኸኣ ዝኾነ ገይም ንመዘናግዒ ዝፍጠር ክኸውን ይኽእል'ዩ። መዘናግዒ ክብሃል እንከሎ ኸኣ ጉዳያትካ ምስ ወዳእካ ዝጽወት ማለት'ዩ።

ማኪዳ ተኽለማርያም

ልክዕ'ዩ ገይም ክልተ ነገር ሓቝፉ'ዩ ዝመጽእ። እቲ ሓደ ገጹ ንፍልጠትን ብሉሒ ኣእምሮን ክኸውን እንከሎ፡ እቲ ካልእ ከኣ ንመዘናግዒ'ዩ። ካብቲ ብዙሕ ዓይነት ገይም እቲ ንግኻ ዝኸውን ክትፈሊ ይከኣል እዩ። ከምቲ ብዙሕ ሰብ ዝገብሮ፡ ነቲ እወታዊ ሸነኹ ብምጥማት፡ እቲ ንግኻ ክብደሃካ ከሕስቦ፡ ከመራምሮ፡ ከፍልጦካ ዝኽእል ዓይነት ገይም ክትመርጽ ይከኣል እዩ። ወይ ከኣ ከምቲ ገለ



ሰቦት ዝመርጽዎ፡ ዝቐለልካን ኪኸዶ ምዝንጋዕ ካልእ ረብሓ ዘይብሉ ዓይነት ገይም'ውን ክትመርጽ ትኽእል ኢኻ።

ገይም ብዙሕ'ዩ ዓይነቱ። ገለኡ ግዜኻ ወሲዱ፡ ኣብ ኣእምሮኻ ይኸሕሶካ፡ ገለኡ ግዜኻን ገንዘብካን ወሲዱ ኣእምሮኻ የሕምመካ። ህይወት ምርጫ ካብ ኮነት ካብዞም ክልተ ዓይነት ገይም ዝሕሸካ ክትመርጽ ትኽእል ኢኻ። እሞ ኣይናይ ይሓይሽ፧

ኩሉ ዓይነት ገይም ኣብ ትርፊ ግዜኻ ወይ ኣብ ክትዛናጋዓሉ ዝመደብካዮ ግዜ ክኸውን ኣለዎ። እቲ ቀምነገር ትረኽበሉ ዓይነይት ገይም፡ ኣብ ስሌዳ መደብትካ ኩነ ኢልካ ብዓቐን ግዜ እንተ ሃብካዮ'ውን ኣይጽላእን እዩ። ግን ብዓቐን ክኸውን ኣለዎ፥ ካብ ዓቐን መደብካ ከይትወጽእ ከኣ ሓያል ደሰፕሊን የድልየካ። እቲ ንኽልተኡ ነገርካ ሐዚዎ ዝኸይድ ግን ምጥንቃቕ ኣገዳሲ እዩ።

ኣብዚ ዝሓለፈ ወርሓት ኣዚያ ህቢባ ዘላ ገይም 'ሉዶ' እያ። እዛ ገይም ብዝኸደካዮ ኢኻ ትረኽባ። ወዮ ሎሚ ደኣ ኣብ ናይ ሞባይል ኣፕሊኬሽናት ተቐይራ እምበር፡ ልክዕ ከም ዳማ ወይ ቸስ ኣብ ጣውላ እትጻወታላ ዓይነት ጸወታ'ያ ነይራ። ኣብ ሉዶ ብዙሕ ዝኸስብ ነገር ዘሎዎ ኣይመስለንን። እቲ ናይ ምዝንጋዕ ወጹ ጉዳያት፡ ኣብ ዝኣተኻያ እንዳ ካፌ፡ ደው ዝበልካሉ መጸበዪ ኣውቶብስ፡ ዝኣተኻያ ቤት ጽሕፈት፡ ሕሉፍ ሓሊፉ'ውን ዝኣተኻዮ ገዛ እያ ትጸንሓካ። እቲ ግዜ ኣብኡ ከሕልፍ ዝደሊ ሰብ ካብኡን ናብኡን ምርጫኡ እዩ። እቲ ዝኸፈአ በዛ ገይም ዝካየድ ዘሎ ናይ ገንዘብ ውርርድ እዩ። ብገንዘብ ዝጽወት ከምዚ ዓይነት ገይም ኩሉ ግዜ ወጽኢቱ ጽቡቕ ኣይክኸውንን'ዩ። ፈቲና ጸሊእና። እቲ ዝሰልካ ዘበለ ዓቕሚ ኣወሃሂድካ ዘዋህለልካዮ ገንዘብካ (ወይ ካልኦት ሕኛ መሲሎም ዘምጽኡዎ'ሞ ንግኻ ዝሃቡኻ ገንዘብ)፡ እንትርፎ ጽልኢን ሕነሕነን ካልእ ቁምነገር ዘይብሉ ገይም ከተጥፍኦ ሕልናኻ ከመይ ኢሉ ይጉብረልካ፧ ብሓፈሻኡ ኣመዛዚና እቲ ዝሓሸ ክንገብር ይሓይሸ። እንተ ብገይም ሉዶ ዘሎ ምቁማር ካብ ዝኾነ ከም ዘይሓይሽ ግን ርግጸኛ እየ።

ናትናኤል ትኩእ (ወዲ ትኩእ)

ብመሰረቱ ገይም ሓደ ካብ ንመዘናግዒታት ዝተማህዙ ስርሓት ከም ምኳኑ መጠን ብኣገባብ ክንጥቀመሉ እንተ ኽኢልና ከዘናግዐና ይኽእል'ዩ። ብብዙሒ ስራሕ ኩነ ትምህርቲ ተወጢሩ ዝጸነሐ ሓንጎል ቀሩብ ከዘንጽኦን ከብልሖን ይኽእል። ኩይኑ ተሪፉ እቲ ዝዓበየ ረብሓ ኑዩም መሃዙቱን ዓበይቲ ማሕበራታት ተኸሊዎም ትካላት ከፊቶም ብገንዘብ ዘጻውቱን እዩ።

ብዙሕ ሰዓታት ከም ዝተሰበ ኾይኑ ኣብ ጌይም ተኣሊኽካ ክትውዕል እንተ ኼንካ፣



ብደውካ ከም ዝሞትካ እዩ። እቲ ምንታይ ወልፊ ጌይም ቀስ ብቐስ ከይተረደኣካኣብ ሰልሚ እዩ ዝሸመካ። እቲ ክትመሃረሉን ክተፍርየሉን ዝግበኣካ ወርቃዊ ግዜኻ ብጉዜእ ፍቓድካ ኣብ ህጉም ከም ተእትዎ ዘለኻ ማለት እዩ። ጸገሕ ንግሆ ናብ ገዝኡበን ፍልጠትን ክቐየር ዓቢ ተራ ዘለዎ ተሃራፊ ዕድመ ብረብሓ ዘይብሉ ሓሸወያ ከም ምቕያር እዩ። በቲ ዝመጽእ ጌይም ተኣሊኺካ መሃገንካ ከተጥፍእ ዘይትኽእለ፣ ቡዩም ኑቲ ጌይም ዝመሃዝዎ ከምካ ፍጡራት ደቂ ኣዳም ቅዱስ ቅንኢ ሐዚኻ ናትካ ፈጠራ ክትገብርን ዝበለጸ እዩ።

ጌይም ክትጻወት እንተጀሚርካ ኩሉ መደብትካ ኢኻ እተወንዝፎ። ናይ ስራሕ ሸውሃትካ'ውን ይዕጾ። ገለ'ውን ኣብ ጠብያትካ ውን ዓቢ ጽልዋ ኣለዎ፤  ንብእሲ፣ ጎሓጽ፣ ንሰኻ ክጥዕመካ ንኻልእ ምዕማጽ፣ ጭሓዝን ካልእን ከም እተማገዕበል ክገብር ይኽእል። ኩሉ ነገር ግዝኡ እንተ ዘይሓዘ ጉድኣቱ ቀሊል ኣይኮነን። ከም እንዳእቲ፣ ንፉስ ናብ ዝከፎ ዝኸይድ ሰብ፣ ሰብ ዘብሎ ረቒሒን ዝኽተሎ መምርሒን የብሉን። ብፍላይ ኣብዚ ጉደናታት ኩነ ኣብያተ ሻሂን ስራሕን ዝረኣኻዮ ሰብ ገይም ክጻወት ከምዛ ገዓት ከበቡ ኢኻ እትርእዮ። ስራሕ ዘሎዎ ስርሑ ጉዲፉ፣ ክልተ ሰለስተ ሰዓታት ይትከል። ምሸት ኣብ ካፈታት እንተ ኣቲኻ፣ ክንዲ ምስ መቓጸርትዎም ብዛዕባ ዘቓጸርዎም ጉዳይ ተዛቲዮም ግዜኦም ከይከሰሩ ቁምነገሮም ዝገብሩ፣ ዳርጋ ዝጠዘሉ 'ሉዶ' ሐዚዎም ክተትዎ፣ ከም ዕላዊት ምዕበልቲ ቁማር ቁጺሮም ክቋመሩ ክርኢ እንከለኹ ኣመና እሓዝን። ስለዚ ጅሆ ናይ ገይም ምኳን ማለት፣ ርእሱ ዝኸኣለ ድንቁርና ኩይኑ'ዩ ዝስመዓኒ።

ሕብረተሰብ መንእሰይ

# መንእሰይ ዶ ይሓምም'ዩ?

ነጋ ወልደጊዮርጊስ

ሎሚ ቅነ'ዩ፣ ኣብ ሆስፒታል ሓሊቦት ምስ ሓደ ሓኪም እናዕለልኩ፣ ሓደ ብቐረባ ዝፈልጦ መንእሰይ ተሸፋፊኑ ናብ ክፍሊ መርኣዪ ተመላለስቲ ሕሙማት (OPD) ክምርሕ ብማዕዶ ርኣኽዎ። ከኣ ነታቱ ክፈልጥ ኮይ ምሳይ ዘዕልል ዝነበረ ኣባል ሆስፒታል ሓሊቦት ተሰናቢተ ናብኡ ገጸይ ኣምራሕኩ። ብሕጽረት እስትንፋሱ፣ ሰዓል፣ ረሰሐን ሓፈሻዊ ድኻምን ሰብነቱን ይሽገር ከም ዝነበረ ሓበረኒ። ክሕግዞ ናብ ክፍሊ መርኣዪ ኣሰንዩ እናኸድኩ፣ ሓደ ብዕድመ ዝሸምገሉ ዝፈልጦም ሰብኣይ ኀፍ በሉኒ። ሰላምታ ድሕሪ ምልውዋጥና ኮይ ዝሓመመ መንእሰይ ጥምት ኣቢሎም ክሓቱኒ ጀመሩ።

"ቀሩብ ተጸሊኡዎ ኣሎ።"

"መንእሰይ ዶ ኣይኮነን ክንድ'ዚ ሰንእንእ ዝበል ደኣ?" በሉኒ።

"መንእሰይ ደኣ እወ መንእሰይ! ግን ተጸሊእዎ ኣሎ።"

"ችድ ዋእ! መንእሰይ ዶ ይሓምም'ዩ?"

"እንታይ ማለትኩም'ዩ? መንእሰይ ፍጡር ወዲ ኣዳም ዶ ኣይኮነን ዘይሓምምስ?" ዘረባኦም ኣሰደሚሙኒ ተገምጠለ ሓተትክዎም።

"በዓል ኣነ'ኳ ሓሚምና ዘይብልናስ፣ ናይ ሎሚ መንእሰያትሲ ገለ ኢኹም!"

"ስምዑ እንዶ ኣቦ! መንእሰይ ከለኹም ሓሚምኩም ኣይትፈልጡን ዲኹም?" ኣነ ምስኦም እናዕለልኩ እቲ መንእሰይ ኮፍ ክብል ከም ዝደለየ ብምልክት ሓበረኒ። ዘረባ ናይ'ቶም ሰብኣይ ኣሰደሚሙኒ ኮይ መንእሰይ ናብ ዝተመደበ ክፍሊ መርኣዪ ከብጽሖ ጉዕዞይ ቀጸለኩ። 'መንእሰይ ዶ ኣይኮነን' እትብል ሓረግ ናይ'ቶም ሰብኣይ ናብ ሓንጎለይ እናተመላለሰት ኣሸገረትኒ። ወይለከ! መንእሰይ ከ ኣይሓምምን ደዩ? መንእሰይ ንሕማም ከይጥቃዕ ብተፈጥሮ ዝተወሃቦ ፍሉይ መከላኸሊ ኣለዎ ደዩ? 'መንእሰይ ዶ ኣይኮነን 'ዘረባ ናይ'ቶም ሰብኣይ ናብ ሓንጎለይ ካብ ምምልላስ ገና ኣይዕረፈትን። ሓቂም ክኾኑ ይኽእሉ'የም! ግን ኣብ ምንታይ ጭብጢ ተመርኲሶም'የም መንእሰይ ከምዘይሓምም ክፍላ ሕብረተሰብ ገይሮም ዝገለጽዎ? እቲ መንእሰይ ተሸጊሩ ስለዝነበረ እምበር ነታ ዝጀመርናያ ዕላል ምስ'ቶም ሽማግለ ኣቦ ክቕጽላ ደስ ምበለኒ!

** ** **

ሓደ መንእሰይ ኣብ ዝሃለወ ይሃሉ ናይ ህዝቡን ሃገሩን ተረካቢ ሕድሪ'ዩ። ግን ብድፋት ዘሸኑ መንእሰይ ተረካቢ ሕድሪ ምባል ጌጋ መረዳእታ'ዩ። ምኽንያቱ ናይ ኣያታቱን ሃገሩን ተረካቢ ሕድሪ ክበሃል እንተኾይኑ ህልዊ ኩነታቱ ኣገዳሲ ረቛሒ'ዩ። ህልዊ ኩነታት ክበሃል ከሎ ድማ፣ ሓደ መንእሰይ ዝሕተቶ ሓላፍነት ሃገርን ህዝብን ክስከም እንተኾይኑ፣ ከማልኦም ካብ ዝግበኦም ረቛሒታት ሓደ ምውናን ውሑስ ጥዕና ኣብ ቅድሚት ይስራዕ። እዚ ማለት፣ ሓደ በጽሒ መንእሰይ ነታ ዝጻበዮ ግዜ ስድራኡ፣ ከባቢኡ፣ ሕብረተሰቡን ሃገሩን ካብኡ ዝድለ ዘበለ ክገብር እንተኾይኑ ምሉእ ጥዕና ክውንን ኣለዎ። ምሉእ ጥዕና ማለት ድማ ኣካላዊ፣ ስነ-ኣእምሮኣዊ፣ ስነ-ልቦናዊ፣ ማሕበራዊ፣ ስነ-ምግባራዊን ባህላዊን ዘጠቓለለ ምሉእነት ኣብ ጥዕና ክህልዎ ይጥለብ። እሞኸ ደኣ ምሉእ ጥዕና ዘይብሉን ብጥዕናኡ ሕጉስ ዘይኮነን መንእሰይ፣ ከመይ ኣቢሉ'ዩ ንሰቡ፣ ህዝቡን ሃገሩን ብምሉእነት ከገልግል ዝኽእል?

ብቐሊሉ ክፍወሱ ዘይክእሉ ወልፍታት፣ ጉድለት ኣካላዊ ጽሬት፣ ደዋሽን ሃዋኽን ሕማቕ ባህሪ፣ ግዙኡን ከባቢኡን ብጽሬት ክመርሕ ተበግሶ ዘይወሰደ፣ ንለበዳ ሕማማት ንምክላኸል ኑብሱን ከባቢኡን ዘየለዓዕል ወዘተ መንእሰይ ክበሃል ኣይክኣልን። ከምዚ ዓይነት መንእሰይ'ዩ ድማ ጉደሎን ምሉእ ጥዕናን ዘይብሉ ተባሂሉ ዝጸዋዕ። ኣብ ዓለም ብማልየናት ዝቑጸሩ መንእሰያት ብሰንኪ ባዕላቶም ዘምጽእዎ ጉድለት ጥዕናን ካልእን ተደሚሩ ሰኾም ስድራቤቶምን ሃገሮምን ካብ ምጏን ሓሊፎም ኣመሓላለፍቲ ሕማቕ ወልፍታት፣ ቀጸብታውን ሕዱር ሕማማትን እንተላይ ንሓደጋ ቅሉዓትን ይኾኑ ኣለው። ከምዚ'ኦም ዓይነተ መንእሰያት ኣብ ምዕቡላት፣ ምምዕባል ዝረኽባን ድኻታት ሃገራትን ምርኣይ ዳርጋ ልሙድ እናኾነ ካብ ዝመጽእ ዓመታት ሓሊፉ ኣሎ። ከም ሳዕቤኑ ድማ ኣብ ቀንጠባ፣ ውድቀት ብምኽታል ጠንቂ ድኽነት ይኾኑ ከምዘለዉ ብዘተፈላለየ ማሕበራት ዝወሃብ መግለጺ እኹል ጭብጢ'ዩ። እስከ ካብቲ ንመንእሰያት ናብ ሕዱር ሕማማትን ሓደጋን ዘቃልዑ ሓደገኛ ረቛሒታት ከም ብመገዲ እዛ መጽሔት ኣብነታት እናቐረብኩ ገል ክብል፥

**ኤይድስ**

ሕማም ኤይድስ ኣብ ዝሓለፉ ሰለስተ ዕቑድ፣ እቲ ቀንዲ ዘፍርሕ ብስጋዊ ርክብ ዝመሓላለፍ ሕማም ኮይኑ'ዩ ዝቐጸል ዘሎ። ቀዳሞት ግዳይ ናይቲ ክሳብ ሕጂ ፈውሲ ዘይተረኽቦ ሕማም መንእሰያት እዮም። ንኣብነት ኣብ ትሕቲ ሓውሲ ሳሃራ ዝርከቡ ኣፍሪቃውያን ነበርቲ 10 ሚእታዊት ካብ ደቂ ተባዕትዮ 15 ሚእታዊት ድማ ካብ ደደቀንስትዮ ኣብ ሞንጎ ክሊ ዕድመ 15 ክሳብ 24 ምስቲ ሕማም ከምዝነብሩ ይፍለጥ። እዚ ኣሃዝ እዚ ዝሕብሮ ሕማም ኤይድስ ኣብ መንእሰያት ዝፈጥሮ ዘሎ ኣሉታዊ ጸቕጢ ገና ይቕጽል ምህላዉ እዩ። እንተኾነ ውዱብ ጥዕና ዓለም

ኣብቲ ሽቶ ዘላቕ ምዕባለ ንጥዕና ኢሉ ስምዩዎ ዘሎ ውጥን፡ ኣብ 2030 ለበዳ ኤች ኣይ ቪ/ ኤይድስ፡ ሕማም ዓባይ ሰዓል (ቲቢ)፡ ዓሶ፡ ወደቦ፡ ቁላሕታ ዘይረኸቡ ትሮፒካዊ ሕማማት፡ ማይ ወለድንተመሓላለፍቲ ሕማማትን ካብ ገጽ ምድሪ ንምጥፋእ ብዕቱብ ይሰርሕ ምሃላዉ ብስፊሑ ይንጸባረቕ ኣሎ። ውዱብ ጥዕና ዓለም 'ንሕማማት ከጥፈኦም እዩ' እንተበለ መንእሰይከ ንውዱብ ጥዕና ዓለምን ካልኦት ማሕበራትን ኢዱ ኣጣሚሩ ደዩ ክጽበዮም ዘለዎ!? እቲ መልሲ ኣይኮነን እዩ ክኸውን ዘለዎ። ከመይሲ መንእሰይ ኣብ ኑብሱን ከባቢኡን ከመጹ ንዘኽእሉ ሓደገኛታት ሕማማት ካብ ካልኦት ካልኣይ ወይ ሳልሳይ ኣካል ከይተጸበየ ባዕሉ ክምክቶምን ከጥፍኦምን ስለዝኾነ። ብዛዕባ ኤች ኣይ ቪ/ ኤይድስ ንዝረብ ካብ ሃለና እዚ ሕማም'ዚ ብኸመይ ደዩ ካብ ሰብ ናብ ሰብ ዝመሓላለፍ? ብፍኑውን ዘይውሑስ ጾታዊ ርክብ ብምግባር'ዩ። እሞ ኸ መንእሰይ ወዲ ዓደይ እንታይ ኣሎካ ፍኑውን ዘይውሑስን ጾታዊ ርክብ ትፍጽም! ኤእ ስምዒ'ባ ኣንታ ወዲ ዓደይ፡ ትማሊን ብቐደሚ ትማሊን ሃገር ምልእቲ ከምዝይኣውሓሰኻስ ካብ ሕማም ኤይድስ ንኡብሽኻ ምውሓስ ክትሰእን! ኣይፋልካን መንእሰይ! ግደፎ እንዶ ናይ ውዱብ ጥዕና ዓለም መብጽዓ። እንታይ ኣሎካ ኢኻ ንውዱብ ጥዕና ዓለም ኣሚንካ ክሳብ 2030 ትጽበ! ኑቲ ባዕልኻ ክትምጽኦ ትኽእል ሕማም ባዕልኻ እንዶ ወጊድ በሎ! ደሓር ከኣ ዙረት ወዲ ዙረት ናይ ኢያታትካ ዘይኮነ! ናትካ ዘይኮነ! ከምቲ ኩሉ ክብርታት ናይ ኢያታትካ ዝወሰድካ ኣብ ዙረት ዘሎካ ርድኢት ድማ ናይ ኢያታትካ ደኣ ውሰድ!

### ናጻ ካብ ረኽሲ ዘስዕቡን ተመሓላለፍቲን ሕማማት

ንስኻ መንእሰይ ናይ ለውጢ ሓይልን ፈጣሪ ለውጥን ኢኻ። ስለዚ ኣብ ምውሓስ ጥዕና ሕብረትሰብን ሃገርን ንስኻ ሓኪም ምኳንካ ትዘንግዖ ኣይመስለንን። ኣብ ግዜ ብጽሕና ብቐጸበት ካብ ዝመሓላለፉን ቀተልትን ሕማማት ናጻ ክትከውን ኣብ ግዜ ህጻንነትካ ጸረ ዝተፈላለዩ ሕማማት ክትክተብ ከምዝሎካ ትፈልጥ ኢኻ። ከምቲ ንስኻ ተኸቲብካ ጥዕናኻ ዘውሓስካ፡ ዝተረፉ ህጻናት ድማ ጥዕናኦም ከውሕሱ ምእንቲ ንስኻ ሓኪምን ጉዳስን ኴንካ ሃገራዊ ዕማምካ ግበር። ግደን ናብ ትካላት ሕክምናዊ ቤት ትምህርቲ ኬድካ ኣይኮንካን ሓኪም ክኾን ትብሃል ዘሎኻ። እንታይ ደኣ ካብ ገዛኻ ጀሚርካ ክሳብ ብደረጃ ሃገር ንጥቕምን ረብሓታትን ክታበት ኣስተምህሮን ጉስጓስን ግበር ኢኻ ትብሃል ዘሎኻ! ሕብረተሰብና ኩሉ ጥዕናዊ ሓበሬታ ካብ ሓካይም ጥራይ ክጽበዩ የብሎምን። ንስኻ ባዕልኻ ኣብ ዘሃለኻ ሃሉ ኣብ ከባቢኻ ዝርከቡ ሰባት ንጥቕሚ ክታበት ክተርድኦምን ክትጉስጉሶምን ይግባኣካ። ምኽንያቱ ንስኻ ኣብ ዘመነ ሓበሬታ ስለእተወለድካ ንሕብረተሰብካ ጥዕናዊ ሓበሬታ ኣብ ምሃብ ንጠፍን ተብዝሕን! እዚ እንተገይርካ ሃገርና ካብ ዝተፈላለዩ ዓይነታት ውጹኣት፡ ረኽሲ ስርዓተ እስትንፋስ፡ ኣንቅጺን ካልኦት ሕማማትን ናጻ ክትከውን ኢያ። ስማዕ መንእሰይ ኣብ ግዜ ህጻንነትካ እንተዘይተኸቲብካ፡ ንስኻ ትሰንክልን ትሓምምን፡ ሓላፍነት ሃገርካን ህዝብኻን ክትሰከም ከም ክትክኣሎ ዝግባኣካ ኣይትጉይን ኣይተደምፅን! ንመዋእልካ ድማ ኣብ መስመር ድኽኑት ጋም ማን እናበልካ ክትኣብር ኢኻ።

### ጥዑይ ሓንጎልን ኣእምሮን

ብደረጃ ዓለም ብሳልሳይ ተርታ ዝስራዕ ሕማም መን'ዩ እንተበሉኻ መን ትብል መንእሰይ? ሕማም ወጥሪ ወይ ቅዛነት ምኳኑ ባዕለይ ክምልሰልካ። ቅዛነት፡ ሰንክልና ኣእምሮን ኑብሰ ቅትለትን ዘስዕብ ሓደገኛ ሕማም'ዩ። እሞ ኸ መንእሰይ ወዲ ዓደይ ብሕማም ቅዛነትን ወጥርን ከም ሓደ ሰብ ክትጥቃዕ ፍቓደኛ ዲኻ? መልሰኻ ኖኖ፡ ጸላኢና በዚ ሕማም ይሽገር ከምእትብል ርግጸኛ እየ። ምኽንያቱ ቅዛነት ህወከት፡ ዕግርግር፡ ባእሲ፡ ኑብሰ ምትሓት ኣኸቲሉ ናብ ዝላዓለ ሕማም ኣእምሮ ዘሰጋግር ኣዝዩ ሓደገኛ ተራእዩ ስለዝኾነ። ንስኻ መንእሰይ ግን ነዚ ኣዕናዊ ዝኾነ ሕማቕ ኩነት ኣእምሮ ንምክልኻል፡ ንህጻናት ካብ ገዛኦም ክሳብ ቤት ትምህርቶም እናኸድካ ሜላ ጥዑይ ህይወት ከም እትምህሮም ፍሉጥ ነገር እዩ። ከመይሲ መምህር ኩሉ ስለዝኾንካ! ብጃካ'ዚ ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ እናኣተኻ ጥቕሚ ስነ ኣእምሮዊ ድሕነት ክትምህር ዓቕሚ ዘሎካ ፍጡር ኢኻ። ዋላ'ውን ስነ ኣእምሮዊ ጸገማት ኣብ ሞንጎ ስድራቤት ይኹን ሕብረተሰብ እንተተላዒለ ንስኻ መንእሰይ ኢኻ ብቐልጢፍ ክትፈትሖ እትኽእል። እዋይ መንእሰይ ምኳንካ ፈጢሩልካ! ናይ ኩሉ ጸገማት ዕርድን ፈታሕ ሽግርን ተባሂልካ!

### ናጻ ካብ ህወከት

ኣንታ መንእሰይ፡ ህወከትን ዕግርግርን ናብ ሞት ከም ዘቃልዑኻ ትፈልጥ ዶ? ብደረጃ ዓለም ኣብ መዓልቲ ክሳብ 180 ሰባት ንሓድሕዶም ኣብ ዘልዓልዎ ህወከትን ዕግርግርን ህይወቶም ከምዝስእኑ ይፍለጥ። ብመሰረት ጸብጻብ ውዱብ ጥዕና ዓለም ኣብ ዞባ ኣሜሪካ ትሑትን ማእከላይን መኽበሪ ካብ ዘለዎም ሰባት ካብ 3 እቲ 1 ህወከት ወይ ዕግርግር ዝጠንቁ ህይወት ትሓልፍ። ብጃካ'ዚ ብደረጃ ዓለም ካብ 15 ክሳብ 19 ዝዕድሚኦን ደቀንስትዮ እተን 30 ሚእታዊት ብመጻምደን ዕግርግርን ህወከትን ከምዝጥቀዓ ይንገር። ንስኻ መንእሰይ ወዲ ዓደይ ከምኡ'ውን ኣይኮንካን። ጸላኢናን ህወከትን ዕግርግርን ይፍቶ! ንስኻ መንእሰይ ህጻናት ሃገርና ኣብ ዳሕረዋይ ናይ ብጽሕና ዕድሚኦም ብህወከትን ዕግርግርን ከይጽለዉ፡ ገና ኣብቲ ተኣቃፊ ዕድመ ከለዉ ኣስተምህሮ ትህቦም ኢኻ። ኑቲ ኣስተምህሮ ድማ ብዋሜላን ኣብነታትን እናቐረብካ ስለእትህቦም ትዕወተሉ ኢኻ። ብፍላይ ዝምድና ኣብ ሞንጎ ወለድን ውሉዳትን ከመይ ክኸውን ይግባእ ጸቡቕ ገይርካ ስለእትምህሮም ትሑትን ብዲሲፕሊን ዝተገዝኡ መንእሰያት ክትሃንጽ ኢኻ! ውጽኢቱ ድማ ሰላማ ዘውሓሰት ሃገር ክተቐጽላ ኢኻ!

### ናጻ ካብ ኣልኮልን ሓሽሽን

ንጥዕና ጉዳእቲ ዝኾኑ መስተ ካብ ዝዓበዩ ሽግራት ዝተፈላለዩ ሃገራት ኩይኑ ንረኽቦ። ካብ መስተ'ኸ እንታይ ጸቡቕ ውጽኢት ይርከብ ኩይኑ'ዩ። መንእሰይ ትሰምዒ ዶ ኣሎካ? መስተን ሓሽሽን ኑብሰ ምቁጽጻር ኣጉዲሉ ንሓደገኛታት ባህርታት የብርክ። ንኣብነት ዘይውሑስ ጾታዊ ርክብ ክትፍጽም ይደፋፍኣካ፡ ናብ ሓደጋን ሞትን ዘቃልዕ መኪና ክትዘውር ይህውኸካ! መስተን ሓሽሽን ቀዳማይ ጠንቂ ሓደጋን መጉዳእትን'ዩ። ብፍላይ ድማ ንሓደጋ ትራፊክ! መስተን ሓሽሽን ወሲዶም ኣብ ልዕሊ መጻምዶም ዕግርግርን ባእስን ዝኑብሩ መዓስ ሓደት ኩይኖም! መስተን ሓሽሽን ወሲዶም ኣብ ዘይግዚኦም ንሞት ዝቃልዑ ኸ ኣዴኦም

ትቐጻሮም። ንስኻ መንእሰይ ወዲ ዓደይ ግን ከም'ቶም ኣብ ካልኦት ሃገራት ዘለዉ መንእሰይ ዲኻ? ኣይኮንካን። ንስኻ ደኣ ኑበሰኻን ሃገርካን ክተማዕብል፣ ጋሕጋሕ ምድሪ ጽሩይ ማይ ሰቲኻ በቲ ዘይተበከለ ጽሩይ ሓንጎልካ ናብ ስራሕ እትወፍር እንዲኻ! ንስኻ ደኣ ጎኑ ቆጫኻን ጽሩይ ማይካን እናኻፈኻዶ ኣይኮንካን ናብ ትምህርቲ፣ ስራሕ፣ ልምዓት ወዘተ እትወፍር! ብኣኻ ደኣ ክንደይ ሃገራት ደየን ዝቐንኣልካ! ከመይሲ እተን ዝቐንኣልካ ሃገራት ንመንእሰያት ሃገረን ካብ ኣልኮልን ሓሽሽን ናጻ ንምግባርም ዘይተኣደነ ገንዘብ ኣኮ'የን ዘፍስሳ። ንስኻ ደኣ ወዲ መን ኴይንካ ኢኻ ከም'ተን ብኣልኮልን ሓሽሽን ብጡል ትብሃል! ካብ ቀደምካ ናጽ ንመጻኢ'ውን ናጻ ካብ ኣልኮልን ሓሽሽን ኢኻ!

### ናጻ ካብ ጥሜትን ምኽራሽን

ኣብ መብዛሕትአን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ዝርከቡ መንእሰያት ኣብ ግዜ ብጽሕናኦም ብጥሜት ክሳቐዩ ይረኣዩ። ከም ሳዕቤኑ ድማ ብዝተፈላለዩ ሕማማት ተጠቒያም ግዳይ ነባሪ ሕማምን ሞትን ይኾኑ። መንእሰይ ብጥሜት ሞይቱ ክበሃልሲ ሽሙ'ኳ ኣይጥዕምን! ትሰምዕ ዶ ኣለኻ መንእሰይ ወዲ ዓደይ! ኣብ ገለ ሃገራት ብጥሜት ዝሞቱ መንእሰያት ኣለዉ ይብሃል ኣሎ። ዝሰ ማሰሓቕ ዲኻ ክትብሎ ወይስ ማሰደመም! ማሰሓቕ ኢልካ ሰገሮ እምበር! እንተ እቲ ምኽራሽ ግን ኤእ ክትጥንቀቐሉ ኣሎካ። ከመይሲ ኣብዚ ሕጂ ግዜ ናብ ምኽራሽ ዘቃልዑ ገለ ገለ መግቢታት፣ ካብ ደገ ንውሽጢ ሃገር ይኣትዉ እዮም። ጸዓዱ ከሉ ሰርሖም ንኣፍረዩ መንእሰይ ብፍላይ ንኽም'ዚ ኮማኻ፣ ብዝተፈላለዩ ዓይነታት ሚላ ድስኮል ክግዙበሩዎ እዮም ዝፍትኑ። ሓደ ካብኡ ናብ ምኽራሽ ኣምሪሑ ግዳይ ዝተፈላለዩ ሐደገኛ ሕማማት ብምግባር ካብ ኣፍራይነት ዓዲ ዊዒል ክትከውን ይገብሩኻ። እዚ እቲ ካልእ ሚላ መጥቃዕቲ ጸላኢቲ እዩ። እዋይ መንእሰይ ወዲ ዓደይ፣ እንታይ ኣሎካ ዕሹግ መግቢታት ደገ ትምገብ። ኣሎካ እንዶ ከም በዓል ቆጫ ጎኑ፣ ጥጥቑ ጥረታት፣ ጸብሒ ዱባ፣ ጸብሒ ዓደስ፣ ሓምሊ ገደና፣ ወዘተ። ኣየው፣ ናይ ዓድና መግቢታት እኮ ከሉ ዓይነት ቪታሚናት፣ ማዕድናትን ካልኦት ጠቓምቲ መኣዘዊ መግቢታት ዝሕቖፉ እዮም። እሞ ብሽም ዙበለጭልጭን ዕሹግን ኢልካ፣ ዕሹግ መግቢታት ክትብልዕሲ ግዳይ ምኽራሽን ሕማማትን ክትከውን? እቶም ሰራሕቱ እኮ ካብ ግርህነትና ተበጊሶም'የም ግዳይ ዝተፈላለዩ ሕማማትን መጥቃዕትን ዝገብሩና። ንስኻ ኸ ትግረሃሉም ዲኻ? ትኻቐሓሎ እምበር! ደሓር ከኣ ንስኻ ኣብ ልምዓትን ሓርኾትኮትን ስለዘሎኻ ምኽራሽን ኣመና ግዘፌ ሚዛን ሰብነት ናበይ ገጾም'የም ክቐርቡኻ! ግን ምስቲ ተሰኪምካዮ ዘሎኻ ገዚፍ ሃገራዊ ዕማም ኣካላዊ ምንቅስቓስ እንተወሲኽካሉ ምኽራሽ ናበይ ገጹ ክቐርበካ! ኣይክቐርበካን እዩ!

### ናጻ ካብ ሽጋራን ትምባኾን

ናብ'ቶም ኣብ ሆስፒታል ሓሊቡት ዝርኸብኩም ኣቦ ክመልሶካ መንእሰይ። እቶም ሽማግለ ኣቦ መንእሰየ ዶ ይሓምም እዩ? ዝበልዎስ ሓቂም እዮም። መንእሰይ ካብ'ዞም ኣብ ላዕሊ ተዘርዚሮም ዘለዉ ልምድታት ናጻ እንተኾይኑ ኣይሓምምን እዩ። ግዙእ ሕማቕ ወልፍታትን ልምድታትን እንተኾይኑ ግን ግድን ክሓምምን ኣብ ዘይመዓልቱ ክመውትን እዩ እምበር! እቲ ኣብ ሆስፒታል ሓሊቡት ዝርኸብኩሞ ዝፈልጠንን ዝፈልጦን መንእሰይ ድማ ብሰንኪ ዝበሮ ልምዲ ምትካኽ ሽጋራ እዩ ብሕድሪ ሳምቡእ (Pneumonia) ተጠቒዑ ትልኽ እናበለ ዝርኸብኩሞ። ስምዒ መንእሰይ፣ ካብ ሽጋራን ትምባኾን እንታይ እዩ መኽሰብካ! መኽሰብ ዘበሃል የብልካን እምበር! መኽሰብ ኣለዎ ዘበሃል እንተኾይኑ ግን ብኽኑት ገንዘብ፣ ሕማምን ሞትን ጥራይ እዩ። ሳምቡእካ እኮ ጽሩይ ኣየር ጥራይ እዩ ዘድልዮ! ሓንጎልካ፣ ልብኻ፣ ኩላሊትካ፣ ጸላም ኩብድኻ ወዘተ ጽሩይን ዘይተበከለ ኣየር እዩ ዘድልየን። ሽጋራን ትምባኾን ጥዕናዊ ረብሓታት ነይርዎ እንተዝኸውን ኣብ ሆስፒታላትን ክብሒታት መሸጣ መድሃኒትን ተሰቒሎም ምረኸብናዮም። ወየ ኣብ ሓሊቡት ዝርኸብኩሞ መንእሰይ ብሰንኪ ባዕሉ ንኡሱ ዝኣወጀላ ሕማም፣ ድሕሪ ሳልስቲ ኣብ ንእስ ዕድሚኡ ካብዛ ዓለም ተሰናቢቱ። እቲ ዝጸዓረሉ ናይ ኢንጂነሪን ትምህርቲ ድማ ንኡሱን ህዝቡን ከይተጠቐመሉ ንመዋእሉ ምስኡ ሐዚዎ ተቐቢሩ። ድርብ ክሳራ ዝበሉኻ ከም'ዚ ዓይነት እዩ! ሕማቕ ኣብኡት ናይቲ ብዞት ዝተፈለየ መንእሰይ ሽጋራ፣ ሕማም ሳምቡእ፣ ሞት፣ ከቢድ ጓሂ፣ ከም ሰንሰለት ንሓድሕደን ዝተኣሳሰራ ምኽንያ ጸቡቕ ትምህርቲ ሂቡካ ሓሊፉ ኣሎ- መንእሰይ። ልምዲ ምትካኽ ሽጋራን ምስፋፍ ትምባኾን ዘለካ መንእሰይ ኣብዛ ካልኢት እዚኣ ካብ ኑበስኻ ክተወግደን ናይ ሕልና ሕቶ ትሕተት ኣሎኻ። ሽዑ ደስ ዝብል ሽታ ካብ ውሽጥኻ ክመጽእ እዩ! ደስ ዝብል ስምዒት ክዓስለካ እዩ! ብስድራ ቤትካ፣ ሰበይትኻ፣ ኣዕሩኽቲኻ፣ ፈተውትኻ፣ መማህርትኻን መሳርሕትኻን መመሊሶካ ተፈታዊ ክትከውን ኢኻ። ኣብ ዓለም ብሰናይ ተግባርካን ብኣትውንንናም ደስ ዝበሉ ልምድታትካን ተፈታውን ኣብነታዊ ምኻን ኣበይ ዶ ይርከብ እዩ!



# ሕግን ስነ - ምግባርን

## ፍልምያ፡ ዓሻ ዝተኸሎ ለባም ነይነቕሎ!

ሚኪኤል ጺጋይ

"ይዕበስ ኣለኹ፡ ደጊም ከይደ'የ፡ መዓልቲ ኣኺላ'ያ።" ድሕሪ ምባሉ፡ ሐደት ደቓይቕ ጸኒሑ ኣዒንቱ ንዘልኣለም ተኸድና። 10 የካቲት 1837፡ ንሩሲያዊ ደራሲ ኣለክሳንደር ሰርጌቭ ፑሽኪን (ፑሽኪን)፡ መፈጸምታ ዕምሩ ኮነት።

ኣብ ታሪኽ ወዲ ሰብ፡ ካብ ማእከላይ መዋእል ጀሚሩ ክሳብ መበል 20 ክፍለ-ዘበን ዝጸንሐ፡ ፍልምያ duel ዝተባህለ ሕማም፡ ንሰባት ይቐዝፍ ነበረ። ባህርያዊ ሕማም ግን ኣይነበረን፡ ትዕቢትን መን ከማይን ደቂ ሰብ ዝወለዶ መቕዘፍቲ'ምበር!

ፍልምያ፡ ክልተ ሰባት ብዘኾኑ ምኽንያት ምስ ዝተሓራረቑ፡ ብወዕል፡ ኣብ ቅድሚ መሰኻኽር፡ ብተመጣጣኒ ኣጽዋር፡ ድሎ ብድሎ ዝገጥምሉ ቅልስ'ዩ። "ክብረይ ስለዘተተንከፈ ክብረይ ከመልስ'የ" ዝበለ ወገን ንመቀናቐንቱ ናይ "ንፋለም" ዕድመ የቕርበሉ። ተሓቲትካ ምእባይ ከም ፈራሕ ኣቕጺሩ ንክብሪ ዘንቆልቁል ስለዝነበረ፡ ፍልምያ ይንጸግ ኣይነበረን።



ፍልምያ፡ ጽሑፍ ብምድላው ይካየድ። ምኽንያት መፋለሚ ማለት እቲ ዘሰሓሓበ ኣብቲ ጽሑፍ ይሰፍር። ክታም ይንበረሉ። ንፍልምያ ዝምችእ ቦታ ይምረጽ። ዓይኒ ተፋላሚ ዝደጉሕ ጸሓይ ወይ ጨመተ ዘዘናብል ንፋስ ንሓደ ወገን ከየግድዕ ጥንቃቐ ይግበር። ኣብ ቦታ ግጥም ሓኪም ክህሉ ግድን ነበረ። ብሻምላ (ሴፍ) ኣብ ዝካየደሉ እዋን ሓደ ካብቶም ተፋለምቲ ደም ምስ ዝወጽእ ፍልምያ ይፍጸም። ብሽጉጥ እንተተመሪጹ ድማ ተፋለምቲ ሓላንቲ ጥይት ተኩሶም ምስ ዝስሕቱ የቋርጽ። ኣመና ዝተሃላለኹ እንተኾይኖም ግን ሓዲኦም ብኸቢድ ክሳብ ዝቖስል ወይ ክሳብ ዝመውት እቲ ተኹሲ ከም ቀላዕ መቕጸዕቲ ሓሓደ ዕድል እናተዋህበ ክቕጽሉ ይሰማምዑ። ናይ ሰዓት ገደብ'ውን ይግበረሉ ነይሩ። ሳሕቲ እንተሰሊጡ፡ ፍልምያ ብለመና ወይ ብዕርቂ የቋርጽ ነበረ። ፍልምያ ኣብ መንጎ ብመዓርግ ማዕረ ዘይኮኑ ሰባት ኣይካየድን ነበረ። ከምኡ እንተኾይኑ እቲ በዓል ልዑል መዓርግ ክነጽጎ ይኽእል። ብዓብላሊ ናይ ደቀ-ተባዕትዮ ልማድ'ኳ እንተነበረ፡ ሳሕቲ ዝፋለማ ደቀ-ንስትዮ ከም ዝነበራ'ውን ይጥቀስ'ዩ።

ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ፡ ጠንቁ ናይ ክብርን ዝናን ጉዳይ ስለዝነበረ፡ ዓለምና ብፍልምያ ዝኸሰረቶም ዳርጋ ኩላቶም መራሕቲ ሰራዊት፡ መራሕቲ ፖለቲካ፡ ህቡባት ስነ-ጥበባኛታት፡ ሊቃውንትን ካልኦት ሰብ ሞያን'ዮም ነይሮም።

ኣስማቶም ኣብ መዝገብ ካብ ዝሰፈሩ ተፋለምቲ ንምጥቃስ፡ ብ1585 ኣብ ቺሌ፡ ካደጉላ ማፑቾ ቶኪ፡ ብኣሎንሶ ጋርሲያ ደ ራሞን ከም ዝተቐትለ ንርዳእ። ብ1598፡ ኣብ ሎንዶን፡ ህቡብ ተዋሳኣይ ጋብርኤል ስፔንሰር ብቤን ጆንሶን ህይወቱ ከም ዝሓለፈ ንግንዘብ። ጠንቂ ግጭቶም ዕለታዊ ምስሕሓብን ቀይቅን'ዩ ነይሩ። ኣብ ኣመሪካ፡ ኣቐዲሙ ሚኒስተር ገንዘብ ዝነበረ፡ በዓል ብሩህ ኣእምሮ ምኳኑ ዝንገረሉ፡ ኣለክሳንደር ሃሚልተን ብፖለቲካዊ ምስሕሓብ ምስ ኣውሮን ቡር ስለዝተፋለመ፡ ብ1804 ህይወቱ ስኢኑ። ብዘይካ'ዚ፡ ድሓር መበል 7ይ ፕረሲደንት ኣመሪካ ዝኾነ፡ መራሕ ሰራዊት ኣንድሪው ጃክሰን ብ30 ግንቦት 1806፡ ንዉሩይ ተፋላሚ ቻርለስ ዲክንሰን ቀቲልዎ። ጃክሰን ንባዕሉ'ውን ኣብቲ ፍልምያ ተወጊኡ ብዙሕ ስቓይ ኣሕለፈ። ብ22 መስከረም 1842፡ ናይ ኢሉኒዩስ ኣባል ባይቶ፡ ድሓር ናይ ኣመሪካ ፕረሲደንት ዝኾነ ኣብርሃም ሊንከልን፡ ምስ መንግስታዊ ኦዲተር ጀምስ ሺልድስ ብምትሕርራኽ ፍልምያ ክካይዱ ተሰማሚዖም። ፈተውቶም ብዘገበርዎ ልመናን ጥበብን ግን ኣብ መወዳእታ ሰዓት ተቛሪጹ። ብ1898 ኢጣልያዊ መራሒ ሰልፊ፡ ፈሊቸ ካቫሎቲ ብፍልምያ ሞተ። ካብ 1798 ክሳብ 1861 ኣመሪካ፡ ብዙሓት መኰንናት ሓይሊ ባሕሪ ብፍልምያ ከሰረት። ብ1820 ዝሞተ ብናይ ባሕሪ ጅግና ዝፍለጥ ስቲፈን ዲካቱር ሓደ

ካብኣቶም ነበረ።

ብ1808 ክልተ ፈረንሳውያን፡ ኣብ ባላንችናታት ተንጠልጢሎም ናብ ኣየር ብምብራር፡ ኣብ ኣየር ኰይኖም ሓደ ናይቲ ካልእ ባላንችና ንምንፋስ ተፋለሙ። ሓደ በዓል ተራ ባላንችና ከንፍስ ብምኽኣሉ ድማ መጋጥምቱ ኣብ መሬት ወዲቑ ተፈጸፊጹ ሞተ። “ጽጋብ ትወልዳ ንእኪት” ድዩ ዝበሃል?

ፍልምያ፡ ወተሃደራውያን መራሕትን ፖለቲከኛታትን ጥራይ ኣይኮነን ዝወሰድ ዝነበረ። ሳይንስ’ውን ደቃ ትምንጠል ነበረት። ብ30 ግንቦት 1832 ምሁር ሕሳብን ሃንዳሲ ሓደስቲ ኣገባብት ኣልጀብራን፡ ፈረንሳዊ ኢቫሪስት ጋሎሰ፡ ኣብ 20 ዓመቱ ህይወቱ ተቐጽየት። ንሱ ነቲ ሓደስቲ ርኽበታቱ ምስ ኣቕረበ ንጽባሒቱ’ዩ ዝሞተ።

ኣብ መእተዊ ጽሑፈይ ዝጠቐስክዎ ኣለክሳንደር ፑሽኪን ምስ ፈረንሳዊ መኮንን ጂዮርጅስ ደ’ኣንተስ ተፋሊሙ’ዩ ዝሞተ። ጠንቂ ግጭቶም ደ’ኣንተስ ምስ ናታልያ (በዓልቲ ቤቱ ንፑሽኪን)፡ ዝምድናታት ጾታዊ ፍቕሪ ነይርዎ ተባሂሉ ስለዝተወረየ’ዩ። ደ’ኣንተሰ፡ ናታልያ ንጸህቲ ምኳና ንምርኣይ ንሓብታ (ንዘማ ፑሽኪን) ተመርዓወ። በዚ ድማ እቲ ግጭት ዝሃድአ መሲሉ ነበረ። እንተኾነ፡ ደ’ኣንተሰ ምስ ናታልያ ዝነበሮ ፍቕሪ ክሓብኦ ኣብ ዘይክእለሉ ደረጃ በጺሑ። ብ27 ጥሪ 1837፡ ኣብ ወሰናስን ሳይንት ፒተርስበርግ ኣብ ዝተገብረ ፍልምያ፡ ፑሽኪን ተወግአ። ጥይት ሳንብኡ ስለዝበሰዐት ክሓዊ ከም ዘይክእል ብሓኪም ተረጋገጸ። ድሕሪ ገለ ናይ ስቓይ መዓልታት ድማ ኣብ 37 ዓመት ዕድሚኡ ዓረፈ። ብሞት ፑሽኪን ብዙሓት ኣፍቀርቲ ስነ-ጥቡብን ሰዓብቱን ሓዘኑ። ከም ዓቢ ክሳራ ድማ ተወሰደ።

ፑሽኪን፡ ብ6 ሰነ 1799 ኣብ ሞስኮ ዝተወልደ፡ ገጣሚ፡ ጸሓፊ ዛንታን ጸሓፊ ድራማን’ዩ ዝነበረ። ብዘይካ ቋንቋ ሩሲያ ቋንቋ ፈረንሳ’ውን ዝመልኽ ነበረ። ኣብ ሩሲያ ኰነ ኣብ ዓለም ዘፍለጠኦ ስርሓቱ “የውጅኒ ኦንጂን” “ጓል ካፕቴን” “ቦሪስ ጉዱኖቭ” “ራስላን” “ሉድሚላ” እየን። ብብዙሕ ቋንቋታት ዓለም ተተርጒመን ድማ ክሳብ ሕጂ ይንበባን ተራዲመን ይስርሓን ኣለዋ። ፑሽኪን፡ ሰለስተ ወሉዳት ነበርዎ። ንሱ ኣብ ስነ-ጥበባዊ ዕዮ ሩሲያ ዓቢ ተራ ብምጽዋቱ ወትሩ ይዝከር። ኣብ ብዙሓት ሃገራት እንተላይ ኣብ ሃገርና ኤርትራ ድማ ሓወልትታት ተሰሪሕሉ ይርከብ።

ቀታል ፑሽኪን ደ’ኣንተሰ፡ ድሓር ኣብ ሃገሩ ፈረንሳ ኣባል ባይቶን ሚኒስተርን ኰይኑ ኣገልገለ። ድሕሪ ፑሽኪን ንኣስታት 60 ዓመታት ብህይወት ጸኒሑ፡ ደቁን ደቂ ደቁን ካብኣቶም ዝፈረዩን ርእዩ ሞተ።



መጉዳእቲ ስነ-ጥበበኛታት ኣብ ሩሲያ ብፑሽኪን ኣየብቅዐን። ናይ ፑሽኪን ተመሃራይ ዝነበረ ሚኻኤል ሌርሞንቶቭ፡ ሱብ መዚ ሩሲያ ኣብ ቅትለት ፑሽኪን ተሓተትቲ ምንባሮም ዝወቕስ ሓደ ንሕትመት ዘይበቐዐን ብዘይ ኣገቡብ ዝተዘርገሐን ግጥሚ ጸሓፈ። በዚ ዝተቘጠዐ ንጉስ ኒኮላይ ጻር፡ ንሌርሞንቶቭ፡ ካውካሰስ ናብ ዝተባህለ ግዝኣት ብምልኣኽ ሓየሮ። ድሕሪ ገለ ዓመታት ሌርሞንቶቭ ካብ ካውካሰስ ክምለስ’ከሎ ብድፍረቱ ጥራይ ዘይኰነስ ብስነ-ጥበባዊ ስርሓቱ ዝና ረኺቡ ነበረ። ሌርሞንቶቭ’ዉን ፍሉጥ ገጣምን ናይ ዛንታታት ጸሓፍን ኰነ። ገለ ካብ ፍሉጣት ስርሓቱ፡ “ሰይጣን” ዘርእስታ ነዋሕ ግጥሚ፡ “ማስካራድ” ዝተሰመየት ድራማን “ናይ ዘበንና ሱብ” ዘርእስታ ዛንታን ንረክብ። እንተኾነ ሌርሞንቶቭ’ውን ድሕሪ ሞት ፑሽኪን ኣርባዕተ ዓመት ጸኒሑ፡ ብ15 ሓምለ 1841፡ ኣብ መበል 27 ዓመቱ ኣብ ፍልምያ ተቐትለ።

ኣማውታኡ ከምዚ ዝስዕብ’ዩ። ሌርሞንቶቭ፡ ኒኮላቭ ማርቲኖቭ ንዝተባህለ ወዲ ኣሃድኡ ነበር፡ ምስ ደቀ-ኣንስትዮ ንምትዕርራኽ ዘርእዮ ዘይዕዉት ኣቀራርባ እናጠቓቐሰ ይጨርቀሉ ነበረ። ብጭርቃን ዝተማረረ ማርቲኖቭ፡ ንሌርሞንተቭ ንፍልምያ ዓደሞ። ሌርሞንተቭ፡ ቀዲሙ ናይ ምትኳስ ዕድል በጺሕዎ እንተነበረ፡ ንጥይቱ ኰነ ኢሉ ናብ ኣየር ከም ዝተኰሰ ይንገረሉ። ማርቲኖቭ ግን ዒላማኡ ብምጭማት ንሌርሞንቶቭ ብጥይት ወግኦ። ኣብቲ ቦታ ፍልምያ ድማ ሞተ። ንሞት ሌርሞንቶቭ ኣመልኪቱ ናይ ሩሲያ ንጉስ ጻር “መተካእታ ፑሽኪን ኣጥፊእና” በለ። ብድሕሪ ሞት ናይቶም ብሉጻት ስነ-ጥበበኛታት፡ ፍልምያ ኣብ ሩሲያ እናተዳኸመ ክኸይድ ጀመረ።

ፍልምያ፡ ኣብ ካልኦት ሃገራት’ውን ህይወት ስነ-ጥበበኛታት ይቐጺ ነበረ። ብ1821 ናይ ሎንዶን መጽሔት መስራትን ኣሰናዳእን ጆን ስኮት፡ ብ1837 እንግሊዛዊ ቀባኣይ ፔተር ሰምፕሰን፡ ብ1846 ኣሰናዳኢ ጋዜጣ ኣመሪካዊ ጆን ሃምፕደን ፕሊዛንትሰ፡ ብ1909 ብራዚላዊ ደራሲ ዩክሊ ደስ ዳ ኩንሃ ከምኡ’ዉን ልዕል ኢሉ ዝተጠቕሰ ተዋሳኣይ ጋብርኤል ስፔንሰር ኣብ በበይኑ ቦታታት ብፍልምያ ተቐዚፉ።

ብፍልምያ ሱብ ዝቐትሉ ብገበን ኰነ ብሲቪላዊ ካሕሳ ኣይሕተቱን ነበሩ። ምኽንያቱ ድማ ምፍላም ብሕጊ ኩልኩል ኣይነበረን። ኣየርላንዳዊ ናይ ፖለቲካ መራሒ ዳኒኤል ኦ’ኮኔል ብዮካቲት 1818 ኣብ ዝተኻየደ ፍልምያ ንጆን ዲ’ኢስተረ ምስ ቀተሎ፡ እቲ ፍጻመን ምስሊ መዋትን እናተራእዮ፡ ዝተረፈ ዕድመኡ ብምብህራር ኣሕለፎ። ብወለንታኡ፡ ንጓል መዋቲት ንኣስታት 30 ዓመታት ከም ዝቖለባ’ውን

ይዝንቶ። ሰብ ቀቲሎም ዘይጠዓሱ ከኣ ነይሮም። ንፑሽኪን ዝቐተለ ጂዮርጅስ ደ'ኣንተስ ንኣብነት ናይ ጣዕሳ ዘረባ መሊቑዎ ኣይፈልጥን። ብኣንጻሩ፡ ነታ ኣብ ምሉእ ህይወቱ "እንኮ ዘፍቀርክዎ" ዝበላ ናታልያ፡ ናቱ ክጉብራ ዘይምኽኣሉ ልክዕ ከም በዓል መሰል ይዛረብ ነበረ።

ፍልምያ ኣብ ክፍለ ዓለማት ኣመሪካን ኤውሮጳን ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ህንዲ፡ ኢንዶነዥያ፡ ጃፓን፡ ፊሊፒንስን ካልኦትን'ውን ንዝተፈላለየ ዕላማታትን ብዝተፈልየ ኣገባባትን ይካየድ ምንባሩ ይፍለጥ።

ህዝቢ ብፍልምያ እናተማረረ ከደ። ፕረሲደንት ኣመሪካ በንጃሚን ፍራንክሊን ንፍልምያ "ዘይቅቡል ጉንጺ" ኢሉ ኰኒኖ። ኣብ እዋን ሰውራ ኣመሪካ፡ ፍልምያ ንመኮንናት ኩናት የጥፍእ ስለዝነበረ፡ መራሒ ናይቲ ሰውራ ዝነበረ ጆርጅ ዋሽንግቶን፡ መኮንናት ኣመሪካ ንፍልምያ ዝቐርበሎም ጻውዒት ክነጽጉ ኣጥቢቑ ተማሕጺኑ። ኣብ ህዝቢ ዝተኣከበ ርእይቶ ከም ዘመልክቶ፡ ህዝቢ ንፍልምያ ከም ኩናት ሓድሕድ ከም ዝርእዮ ተረጋጊጹ። ስነ-ጥበብ'ውን ብፍልምያ ንዘጋጥም ዝነበረ ሞት ክነቕፍ ጀመረ። "ዓለም ጸቢባትና ድያ?" ትብል ሁቡቡቲ ደርፌ ልቢ ህዝቢ ተንከፈት።

ፍልምያ፡ ብሕጊ ንምዕጋቱ ዝተገብረ ፈተነ ኣብ 1215 ከም ዝጀመረ ይገለጽ'ምበር ብድሕሪኡ ንሹድሽተ ዘበናት ቀጺሉ። ናይ ጀርመን ክፋል ዝኾነት፡ ፕራሺያ ብ1851 ፍልምያ ገበን ምዃኑ ኣወጀት። እቲ ክልከላ ሃገረ ጀርመን ምስ ቆመት'ውን ቀጸለ። ናይ ኣውስትርያ ንጉስ ቻርለስ ቀዳማይ፡ ብ1917 ፍልምያ ከልከለ። ብዙሓት ሃገራት'ውን ኣንጻር ፍልምያ ዝቐንዐ ሕግታት ኣወጁ። ኣብ 1921 ክሳብ 1971 ኣብ ዝነበረ እዋን፡ ፍልምያ ዘይከልከለት ሃገር ኡራጓይ ጥራይ ነበረት። ንኣብነት ብ1920 ኣቐዲሙ ናይ ኡራጓይ ፕረሲደንት ዝነበረ ጆስ ባቲለ ዋይ ኦርደንት፡ ኣሰናዳኢ ጋዜጣ ንዝነበረ ዋሽንግተን ቤልትራን ብፍልምያ ቀተሎ። ብ1992 ግን ኡራጋይ'ውን ንፍልምያ ከም ዓለማ ከልከሎቶ።

ኣብዚ ጽሑፍ'ዚ ሰፈሮም ዘለው



ናይ ፍልምያ ግዳያት ገለ ውሑዳት ኣብ ሰብ ዝና'ዮም። እንተኾነ፡ "ዓሻ ዝተኸሎ ለባም ነይነቕሎ" ከም ዝበሃል ፍልምያ፡ ብልዝብ ወይ ብሕጊ ክፍታሕ ብዘኽእል ግጭታት ንኣስታት 10 ዘበናት ንብዙሓት ሰባት ኣህሊቑ'ዩ።

ሎሚ ግን ፍልምያ ኣብ ኩለን ሃገራት ዘቕጽዕ ተግባር ኰይኑ ኣሎ። ብመሰረት ገበናዊ ሕጊ ኤርትራ፡ ናጣኻ ዝቐንዐ ዘይሕጋዊ መጥቃዕቲ፡ ህጹጽን ዘይተርፍን ኣብ ዝኾነሉ እዋን፡ ኑብስኻ ንምድሓን እትገብሮ ሕጋዊ ኑብሰ ምክልኻል እንተዘይኰይኑ፡ ድሎ ኢልካ ዝግበር ፍልምያ ኑቶም ተፋለምቲ ኩነ ተሓባበርቲ ብገበን ዘቕጽዕ'ዩ (ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 550-551)። ሰብ ንኽመውት ወይ ንኽቐስል ዝሃቦ ወለንታ፡ ንኽፋለም ዝኣተዎ ውዕል ወይ ዘንበሮ ክታም፡ ነቲ ጉድኣት ዘብጽሐ ሰብ ከም መከላኸሊ ክሲ ኰይኑ ኣየገልግሎን'ዩ (ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 66)።



## ባህልን ስነጥበባትን

# ዕላል ምስ ድምጻዊት ሰምሃር ዮሃንስ

ዘርእሰናይ ዓንደብርሃን



ሰምሃር ዮሃንስ፡ ኣብ ቀረባ ዓመታት መመሊሳ እናደመቐት ክትመጽእ ዝጸንሐት ድምጻዊት'ያ። ካብ ሓድሕድ ዘይሰናነፍ ደርፌታት ብምፍራይ ከኣ፡ መመሊሳ ንእዝኒ ሰማዕትን ተዓዘብትን ኣብ ምግዛእ ካብ ዝተዓወቱ ውሑዳት ደረፍቲ ኣብ ቅድሚት ትስራዕ። ልዑል ብቕዓት ድምጺ ብፍላይ ኣብ መድረኽ ብቕጥታ ናይ ምጽዋት ብቕዓት፡ ፍሉይ ምንቅስቓስን ድፍረትን ካብ ቀንዲ መለለዪኣ'ዩ።

ኣብ 1990 ኣብ ካምፖ ፖሊስ እምባጋልያኖ ዝተወልደት ሰምሃር፡ ኣብ ቤት ትምህርቲታት መባእታ ደረጃ ሰሜናዊትን ፍረ ህይወትን፡ ቤት ትምህርቲ ማእከላይ ደረጃ እምባ ጠቐራ-ሓዝሓዝ፡ ከምኡ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ሓርነት (ታይታኒክ) ትምህርታ ተኸታቲላ። ኣብ መበል 24 ዘርፊ ናብ ሳዋ ወሪዳ ናይ 12 ክፍሊ ትምህርታን ወተሃደራዊ ታዕሊምን ፈጺማ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ምስ ጉጅለ ባህሊ ኣሰር ተጠርኒፋ፡ ስነ ጥበባዊ ስራሓት ኣብ ምብርካት ትርከብ።

ሰምሃር፡ኣብሓጺርእዋንብርክትዝበለተሰማዒንብሉጽንደርፍታትከምኣሕልመኒ፡ ተብሪሁኒ'ሎ፡ ማናየ፡ ወዲ ምስሌነ፡ ሎምስ ፈሪሐ፡ ክስዕረካ'የ፡ ኣሎኒ፡ ዝያዳይን ካልእን ብምድራፍ ኣብ ዲጂታላዊ ዕዳጋ ከም ዮትዩብ ብሚልዮናት ዝቑጸር ምክትታል ብምርካብ መወዳድርቲ የብላን። ኣብ ውሽጢ ዓዲ ዘለዋ ምክትታል'ውን ተመሳሳሊ'ዩ።

ሰምሃር ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ምስቲ ህቡብ ድምጻዊ ኣቦኣ ዮሃንስ እስቲፋኖስን ምስታ ሕጂ ኣሰሮም ስዒባ ትኸተላ ዘላ ንእሽቶ ሓብታ ድምጻዊት ዳናይት ዮሃንስን ብምኳን፡ ኣልበምን ዲቪዲን ኣብ ምድላው ትርከብ። ነዚ ሕታም ጋሻና ብምኳን ኣዕሊላትና ኣላ። ሰናይ ንባብ፥

**ኣብ ስድራቤትኩም ብዘሎ ዝንባለ ስነጥበብ ክንጀምር**

ኣብ ስድራቤትና ዘሎ ናይ ስነጥበብ ብፍላይ'ኳ ምስ ደርፍን መዚቃን ዘሎ ምትእስሳር ይገርመካ'ዩ። ባባ ኣብ ግዜኡ ልዑል ተቐባልነት ዝነበሮ ንፉዕ ደራፋይ'ዩ። ንእሽቶ ሓብተይ ዳናዩት ከኣ ሰቕ ኢላ ክትዕዘብ ጸኒሓ፣ ሕጂ ጀሚራቶ ኣላ። ኣብ ሓጺር እዋን'ውን ዕዉትቲ ደራፊት ኩይና። ክሳብ ቀረባ እዋን ናይ ኮለጅ ትምህርታ'ያ ትከታተል ነይራ። ገና ካብ ኣጀማምራኣ ኣትሒዛ ዘለገባ ዓቕሚ ኣርኢያትና ኣላ። ክገርመካ ግን፣ ኣብ ገዛና ኣቡቲ ዓውዲ ዘለና ሰለስቴና ጥራይ ኣይኮናን። ኣብ ሽወደን ዝቕመጥ ሄኖክ ሓወይ ክኢላ ኦርጋኒስት'ዩ። ካልእ ቶማስ ዝበሃል ክራረስት ሓወይ ኣሎ። ምዕባዩ ራይሞክ ሓወይ ከኣ ኦርጋን ኣብ ምምሃር ይርከብ። ካልእ እታ ቀንዲ ኣብ ደርፊ ዝምባለ ዝነበራ ዓባይና'ያ። ምናልባት ባባ ካብኣ ወሪስዎ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ግርም'ዩ ዝብለኒ - ትደርፈለይ ዝነበረት ባህላዊ ደርፈታትን ዜማታትን ምሉእ ብምሉእ ዘይሰሐደኩዎ ኢለ ካብ ዘሕዝዘኒ'ዩ። ቅድሚ ቀረባ ኣዋርሕ'ያ ዓሪፋ። ኣደይ'ውን ዋላ'ኳ ኣብ ምድረፍ ኣይትእቶ፣ ልዕሊ ዝኾነ ሰብ ኣቡቲ ዓውዲ ተገዳሲት ዘላዋ'ያ። ካብ ኩልና ዝገደደት'ያ። ደርፊ 'ሳምፕል' ምስ ሰራሕና ንዓኣ ኢና ነስምዓ፣ ብፍቕሪ'ያ ትሰምዖ፣ 'ኣብዚኣ ከምዚ፣ ኣቡቲኣ ከኣ. .' ገለ እናበለት ርእይቶታት ትህበና። ሞራልን ደገፍን ናታ ከኣ ፍሉይ'ዩ።

**ምናልባት ምስ ኣቦኺ ሓጻር ከምስርቱ ዝገበርም እዚ ተገዳስነታዶ ይኸውን?**

ይኸውን'ዩ፣ ምኽንያቱ እቲ ተገዳስነታ ክትርእዮ እንከለኻ ከምኡ ኩይኑ'ዩ ዝስምዓካ። ባባን ማማን ከኣ ብፍቕሪ ዘይሮም ገለ'የም ተመርዕዮም። ምስ ከምኡ'ስ ክኸውን ይኽእል'ዩ ኩሉታ'የ እስከ. . (ሰሓቕ)

**እዚ ኸረት ካብ ቁልዕነትኪ ኣቡቲ ዓውዲ ክትኣትዊ ሓጊዙኪ ይኸውንዶ?**

ብኣንጻሩ እምበር። ኣነ ከም ቁልዓ ኣዝየ ውዕይቲ፣ ኣብ ትምህርተይ ንፍዕቲ፣ ምድራፍ ከኣ ማራ ዝፈቱ'የ ነይረ። ግን ከኣ ብበቢ ኣብ ጉጅለ ባህሊ ክኣቱ ዘይፍቀደለይ'የ ነይረ።

**ስለምንታይ?**

መጀመርታ ኣብ ትምህርተይ ክዕወት'ዩ ዝደልዩኒ ነይሮም። ምሉእ ድሌቱ ንሱ'ዩ ነይሩ። ኣነ ግን ዋላ'ኳ ወግዓዊ ኣይኹን ካብ ምድራፍ ኣቋሪጸ ኣይፈልጥን'የ። ኣብ ቤት ትምህርትና ንዝነበሩ ጉጅለ ባህሊ ብቐንኢ ይርእዮም ነይረ። 'እዚኦም ምደረፍኩዎ ጸቡቕ መምጸኣኩዎ' ይብል ነይረ። ግን ይኸልክል ነይሩ። ደሓር ኣብ 11 ክፍሊ እናተማሃርኩ እንከለኹ፣ ኣብ ቤት ትምህርቲና ናይ 8 መጋቢት ምድላዋት ነይሩ ተሓቢኣ ኣትየ። ናብ ቤት ንብዓ ኣለ ወጺኣ ፕሮባ ገይረ ይምለሱ። ደሓር ኣቡቲ ኣብ እንዳ ሰታዝ በሸር ዝተኻየደ መደብ፣ ናይ ኣብርሀት ቺና "ተፈታዊት ኣዴና ወርቂ በለን" ትብል ደርፊ ደጊመያ። ጸቡቕ ሞራል ረኺበ። ልዕሊ ኹሉ ማማ ኣቡቲ ኣጋጣሚ መጺኣ ስለዝነበረት፣ ርእያትኒ ተሓጉሳ። ደሓር ንባባ 'ስምሃር ከምዚ ኢላ ጸቡቕ ደሪፋ። ኩሉ ሰብ ንፍዒቲ ኢሉዋ። ስለምንታይ ትኽልክላ' ኢላ ተዛሪባቶ። ሽዑኡ'ውን ፍቓደኛ ኣይኮነን። መውዳእታኡ ግን ዳርጋ ብቤተሰብ ተለሚኑ ዳርጋ ደሓን ኩይኑ። ዋላ እናተቓየቐ ክሰርሕ ኣፍቂዱለይ። ደሓር ንዛ 'ይቕረ በለለይ' ትብል ደርፊ ድማ ሰሪሑለይ። ቅድሚ ሳዋ ምኻደይ ምስ ቪድዮ ክሊፓ ማለት'ዩ።

"ናብራይ ኩይኑ ከምቲ ዝረኣኹዎ

ውዕል ክልቴና ባዕለይ ኣፍሪሰዮ"

ብድሕሪ'ዚ ዳርጋ ናጻ ኩይነ ክሳጥፍ ጀሚረ። ኣቡቲ እዋን ቀንዲ ዝፈትወን ዝነበርኩ ናይ ሄለን ጳውሎስ ደርፍታት ነይረን - 'ሓንቲ'የ ካብቶም ደቅኺ' ካልኣይቲ ድማ 'ብመጠነ ፍትውትና' - ዝኣን ይደርፈን ነይረ። ብድሕሪ'ዚ ኣብ 24 ዙር ናብ ሳዋ ወሪደ።

**ሳዋሞ ከመይ ጸኒሓትኪ?**

ሳዋ ምስ ከድኩ ኑቲ ሞያይ ዝያዳ ተተሓሒዘዮ። ኣብ ዙርና ብዙሓት ዓቕሚ ዘለዎም ስነ ጥበበኛታት'የም ነይሮም። ሓንቲ ጉጅለ ባህሊ ኣቕምና ንሳጥፍ ነይርና። እታ ጉጅለና ከኣ ልዑል ምክትታል ዝገበረላ ዝነበረ፣ መሳርሒታታ ምሉእ፣ ቀጻሊ ናይ ምርኢት መደባት ዝሰርዓላ'ያ ነይራ። ድሕሪ ታዕሊም'ውን ተጠርኒፍና ምስራሕ ቀጺልና። ሽዑ ንመመረቕታና ትኸውን 'ሰሐል' ትብል ደርፊ ተዳልያትለይ። ኣስመራ መጺኣ መሊኤያ።

"ንኣመል ምስ መግዘዝ ኣይትዳህሰሉ

እቲ ሕሉፍ ታሪኽ ሰሐድ ኣሎ ባዕሉ

ዝትንክፍ ሃገረይ ከሳዕል ሕማመይ

ከዘናኽረ ጀጋኑ ኣቦታተይ" ዝብል ትሕዝቶ ዝነበራ እያ። ግጥሚ ሚኪኤለ ብሳዕ ኢልዎ፣ ዜማ ከኣ ባባ'ዩ ሰሪሑላ። ኣብ መመረቕታና ከኣ ኣቕሪበያ።

**ዝረኸብክዮ ግብረ መልሲ ከመይ ይመስል ነይሩ?**

ብጣዕሚ ተሰፋን ሞራልን ዝሃበትኒ'ያ። ካብ ቅድሚ ናብ መድረኽ ምድያበይ ኣትሒዘካ ብኣቦላትናን ሓለፍትናን ዝወሃበኒ ዝነበረ ምትብባዕ ኣዝዩ ጸቡቕ ነይሩ። ድሕሪ ምድራፈይ ዳርጋ ንመዓት ሰብ'የ ክፍርም ውዒለ (ሰሓቕ) ደራፊት ኩይነ ማለት'ዩ። ብድሕሪ'ዚ ምልእቲ ጉጅለ ባህሊ፣ ኣብ ትሕቲ ባህላዊ ጉዳያት ሚኒስትሪ ትምህርቲ ተጠርኒፍና። ኣነ መጀመርታ ምስ ጉጅለ ባህሊ ሪም ደሓር ከኣ ምስ ኣሰር ኩይነ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ኣብ ኩሉ ከባቢታት ኤርትራ እናተንቀሳቐስኩ መደባት ኣቕሪበ። ገሊ ገሊ'ዚ ብውልቀይ ደርፈታትን ቪድዮ ክሊፕን የዳሉ ነይረ።

**እንታይ ዝበለ ደርፈታት'የን ነይረን?**

መጀመርታ ክልተ ደርፍታት'የ ምስ ቪድዮ ክሊፕ ሰሪሐ። 'ኣሕልመኒ' ከምኡ ድማ 'ተበሪሀኒ'ሎ' ዝበላ ደርፍታት'የን



ሰእሊ.
ፊልሞን መንግስትኣብ (ወዲ መንገሻ)

ነይረን። ኣሕልመኒ ግጥሚ ብዙበርሂወት ጸሃየ ዜማ ከኣ ኤፍሬም (ጃንሆይ) ዝተዳለወት'ያ ነይራ። ጽብቕቲ ስራሕ'ያ ነይራ፣ ደሓን ተሰሚዓትለይ። እኹል'ዩ ነይሩ ንዓይ። 'ተብሪህኒና'ለ' ከኣ ግጥምን ዜማን ብኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኻዳ) ዝተሰርሐት'ያ። ቀሩብ ድፍር ዝበለት'ያ ነይራ። ከም'ኡ ስለዝኾነ መንእሰያት ጽቡቕ ተቐቢሎማ ዓብዩ ግን ቀሩብ ኣይደገፉዋን። ቀሩብ ድፍር ኢልኪ ዝብል ርእይቶ ነይሩ።

**ዝቐጸለ ስራሓትኪኸ?**

ብድሕሪኡ ዝሰራሕክዎን ደርፍታት - "ማኖ'የ" "ሎሚስ ፈሪሐ" ከምኡ ድማ "ወዲ ምስሌነ" ዝብሉ'የን ነይረን። ንሰለስቲኤን ደርፍታት ዜማ ዝሃበለይ ድምጻዊን ዜማይን ኣብርሃም ኣለም (ኣቢ)'ዩ። ኣዝዩ ዝፈትወን ስራሓት'የን። ንመንእሰይ ዜማይ ኣቢ ከኣ ፍሉይ ምስጋና ይብጽሓዮ። ኣብ ግጥሚ ናይዞን ደርፍታት ኣቢብ ሓይልኣብ (ማኖ'የ)፣ ኣብርሃም ኣለም ምስ ዳኒኤል ብጹእኣምላኽ (ሎሚስ ፈሪሐ) ከምኡ ድማ ኣስመሮም ሕድራይ (ወዲ ምስሌነ) እየም ሰሪሖም።

**'ወዲ ምስሌነ' ከምኡ ከኣ 'ሎሚስ ፈሪሐ' ልዑል ተሰማዕነትን ተቐባልነትን ዝበረን'የን። እቲ ምስጢረን እንታይ'ዩ ትብሊ?**

እወ ክልቲኤን ደርፍታት ልዕሊ መጠን'የን ጽቡቕ ከይደን። ክበርመካ ክልቲኤን ዳርጋ ጎኒ ጎኒ'የን ተሰሪሐን። ከም ደርፌ ሎሚስ ፈሪሐ ትቕድም። ናብ ህዝቢ ግን ወዲ ምስሌነ እያ ቀዲማ ተዘርጊሓ። 'ሎሚስ ፈሪሐ' ብዛዕባ ሓንቲ ኣፍቃሪኣ (በዓልቤታ) ናብራ ክቕይር ናብ ስደት ከምርሕ ይወናወን ምንባሩ ርእያ ስግኣት ዝሓደራ ጓል ባህሪ'ያ። ኣቢ ካብ ሓቀኛ ኢጋጥሚ ናይ ሓቡኡ ተበጊሱ'ዩ ከዳልዋ ዝሓሰበ ነይሩ። ብሓባር ምርኢት ከቕርብ ናብ ማይሂመት (ሳሕል) ኣብ ንኸደሉ ዝበርና፣ ዝራረበላ ነይርና።

ሸዑ 'ሎሚስ ፈሪሐ

ሎሚስ ፈሪሐ' እናበለ ነታ ዜማ ጀሚርዋ። ምስ ሰማዕክዋ ፈትየያ - ብጣዕሚ ኣደኒቐያ። ብድሕሪኡ 'ጥዕምቲያ ስርሓያ ኢለዮ። እታ ቀዳመይቲ ክፋል ሸዑ ሰሪሕዋ። ኣስመራ ምስ ተመለስና፣ ምልእቲ ደርፌ ገይርዋ። ተንክፈት'ያ! ካብ ኩለን ደርፍታተይ ዝፈትዋ'ያ። ማራ ትተንክፈኒ'ያ። ኣብ ህዝቢ'ውን ብዙሕ ተቐባልነት ዝረኸበት'ያ።

**ወዲ ምስሌነኸ?**

ወዲ ምስሌነ እታ ብብዙሓ ተፈታውነት ዝረኸበት፣ ኣነ'ውን ደጋጊመ ሰሚዐ ዘይመንዋ'ያ። ዘይትምኖ ኩይኑ ይሰምዓኒ፣ እዚ ከኣ እቲ ዘለዋ ባህላዊ ትሕዝቶ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ትሕዝቶ ናይዛ ደርፌ ኑቲ ናይ ቀደም ዛንታታት ዘዘክር'ዩ። እታ ጓል ካብ ታሕተዋይ ደረጃ ማለት ጓል ዓኳይ እያ። ንሱ ከኣ ወዲ ምስሌነ እዩ። ካብቲ ልሙድ ናይ መውስቦ ልምዲታት - ማለት በቲ ዝነበረ ልምዲ መምስ መዋስብትኻ ኢኻ ትኸይድ። ንሱ ግን ንጓል ዓኳይ እዩ ዝፈትዋ። ፈትዩዋ ጥራይ ዘይኩነስ ክሳብ መውሰቦ'ውን ይበጽሐ። ንሳ ከኣ፣

'እንታይ ሕተቶ ደሊኻ

ገጺ'ዩ መልሰኻ' ኢላ'ያ ሓገሳ ትገልጽ። ጽቡቕ ዛንታ'ዩ ዘለዋ። ዜማኣን ምቕንባር መዚቃ ብኹሉ ኹሉ ጽብቕቲ ስራሕ'ያ።

**ብድሕሪኢ ዝመጸኣት ደርፍኺ 'ኣሎኒ' ትብል'ያ። ካብቲ ካልእ ስራሓትኪ ፍልይ ዝበለት'ያ።**

እወ. . ዝተፈልየት ስራሕ'ያ። ሙብዛሕትኡ ደርፍታተይ ጓይላ'ዩ። ኣብ መጀመርታ ዝሰራሕክዎ 'ይቕረ በለለይ' ካልእ ከኣ 'ማኖ'የ' ምስ ደረፍኩ፣ እዚኣ ካብ ጓይላ ወጻኢ ዝኾነት ደርፌይ'ያ። እዛ ደርፌ ግጥሚ ግርማይ ኣብርሃም፣ ዜማ ከኣ ሬገን የማነ'የም ኣዳልየማ። ብጣዕሚ ዝፈተኹዋ ደርፌ'ያ። ጽቡቕ ትሕዝቶ ኣለዋ። ምስተን ካልኦት ደርፍታተይ ኣነጻጺርካ፣ ዝበራ ተቐባልነት ቀሩብ ጉድል ይብል። እዚ ምናልባት ኣብዚ ሕጂ እዋን ዘሎ ሰማዒ ዝያዳ ኑቲ ጓይላ ይመርጽ ስለዘሎ'ዩ ዝኸውን። ቅድሚ ገለ እዋን፣ ኣብ ምርኢታት ይኹን ኣብ ካልእ፣ ጓይላ ከም መብረ ናይ ካልእ ቅዲታት'ዩ ዝቐርብ ነይሩ። ሕጂ ንሱ ዓብሊሉ'ሎ።

**ናይዚ ምኽንያት እንታይ'ዩ ትብሊ? ካልእ ቅዲታት ኣብ ምድሳው ስለዝደኸምኩም ዶዩ?**

ኣይመስለንን። ኣነ ከም ድሌት ካልእ ቅዲታት ክጸውት ይደሊ'የ። ብፍላይ ኩፉ ኢልካ ክስማዕ ዝኻኣል ዝሑል ደርፍታት ብጣዕሚ'የ ዝፈቱ። ሕጂ'ውን ዘዳለኹዎ ደርፈታት ኣለዋ። ኣብ ቀረባ እዋን ዝዝርግሓ፣ 'ንሸኻ ግን' ትብል ዝሕልቲ ደርፌ ኣላ። ግጥሚ ብኢደ ታደሰ ዜማ ከኣ ሬገን የማነ ዝዳለወቶ። ምርጫ ናይ ሰማዕቲ ግን ጓይላ እናኾነ'ዩ መጺኡ፣ ተሰሪ ይጉብር ኑቲ ካልእ ቅዲ ኣብ ምስትምቓር'ውን ከምቲ ናይ ጓይላ ክኸውን።

**እተን ኣብ መወዳእታ ተዘርጊሐን ዘለዋ ደርፍታትኪ፣ 'ክስዕርካ'የ' ከምኡ ከኣ 'ዚያዲይ' ዝብላ'የን። ብዛዕባኤን እስከ ነዕልል?**

'ክስዕርካ'የ' ብዛዕባ ሓንቲ ንእትፈትዎ ወዲ ብጋህዲ ፍቕራ ትገልጸሉ። ንሱ ግን ተጉዳስነት ዘየርእያ ጠበዩ እትገልጽ'ያ። ብሰንኪ ግሉጽነታ ከም ዘይትኣማኒትን ፋሉልን ይሓስቦ፣ ንሳ ግን ብፍቕራ ከይተሓለለት ከም ትማርኾን ከም ትስዕሮን'ያ ትገልጽ። ብርእሰ ተኣማንነት ማለት'ዩ!

'እመን ክስዕርካ'የ ኣብቲ ጸወታ

እመን ድሕሪ ጸላም'ዩ ዘሎ ወጋሕታ

እመን ጭማራ ዓቕሊ እናወርወርኩ ፍትወት

እመን እንተገጢመካ ከመይ ዘይዕወት

እመን ክስዕርካ'የ ኣብታ ሰዓታ

እመን ንዓኻ እምበር ንመን ደኣ'ታ

እመን ኣነ'የ ኣይትበል ምኩሓይ ወለላ

እመን ኢደካ ትህበላ ሓንቲ መዓልቲ'ላ'

ዝብል ትሕዝቶ ዘለዋ'ያ።

ብድሕሪኡ ዝመጸኣት 'ዚያዲይ' ትብል ደርፌይ'ያ። እዛ ደርፌ ኣብ ሓጺር ግዜ ኢና ኣዳሊናያ። ገና ከየጻፈፍናያ እንከላ ድማ 'ብ'ሳምፕል' ወጺኣ። ነዛ ደርፌ ዘዳለወለይ ኢሳቕ ዑቕባይ (ኢሳቕ ክራረሲታ) እዩ። እናዳለዋ እንከሎ ኣይትንገርዋ ኢሉ ዝገበርም ገለ ቀረብትና፣ 'ኢሳቕ ሳርፕራይዝ ክገብረኪ'ዩ ይሰርሓልኪ'ሎ' ኢሎምኒ። ምስ ተራኸብና ከኣ ድሮ ወዲእዋ ጸኒሑ ኣስሚዑኒ። ሸዑ ንሸዑ ናብ ስቱድዮ ሚጋ ሚክስ ከይድና ከሰእትዋ ጀሚርና። መዚቀኛታት ይኹን ኣነ ኣብ ክልተ መዓልቲ የእቲና። ገና ከየጻፈፍናያ ወጺኣ። ሰብ ግን ጽቡቕ ተቐቢልዋ።

**እቲ ዜማ ምስኣ ብምስኣ ፈጠራዊ ዶዩ?**

ሓንቲ ዜማ ካብ ያታዊት ኣላ - 'ሓዚ

ሓዚ’ ትብል። ካልእ ግን ምሉእ ብምሉእ ናይ ኢሳቅ ፈጠራ’ዩ። እታ ኣብ እዚ ሰብ ዝጸንሐት ዜማ ምስቲ ሓድሽ ተደማሚራ፡ ጸቡቕ ወሃደት ኣምጺኣ። ነታ ደርፊ ምስቲ ሰማዒ ኣብ ምትእስሳር ከኣ ኣገዳሲት’ያ ነይራ።

**ብሓፈሻ ከም ድምጻዊት ብዛዕባ እንታይ ክትደርፊ ትደልዪ?**

ብዛዕባ ሃገርን ብዛዕባ ኣደን ክደርፍ’የ ዝደሊ። ክሳብ ሕጂ ዳርጋ ኣብ ክልቲኦም ኣይደረፍኩን። ኣነ ሃገርን ኣደን ኣብ ዝሸደኻ ከይደኻ ዘይቅየራን ዘይድገማን ኩሉ’የን ዝመስላ። ኣብርኽቶ ናይ ኣደ ንኣብነት መውዳድርቲን መግለጺን ዘይርከቦ’ዩ። ሃገር ከኣ ከምኡ - ርሓቕ ቀረብ ዘይትቕየራ መንነት’ያ።

**ትፈትውያ ደርፊ ናይ ኣጦኺ?**

ብሓፈሻ ኩሉ ደርፍታቱ ይምስጠኒ’ዩ። ልዕሊ ኩሉ ግን እታ፡

‘ናይ ንእሰነት ፍቕረይ ዘይርስዖኪ ዘይትርስዕኒ

እንታይ ናብርኡ ኩን ተሕልፊ ትኸኒ’ ትብል ይፈትዋ። ጣብ ኣብ ደርፍታቱ ይኹን ኣብ ህይወቱ ኣዝዩ ፈቃር’ዩ። ብፍቕሪ ዝተመልአ ሰድራ ከም ንምስርት ከኣ ገይሩ።

**ኣበኺ ንምምህባል እንታይ ትገብሪ?**

ብሓፈሻ እዚ ፒያኖ ባር ብጣዕሚ’ዩ ዝጸርበኒ። ቀጻሊ ክትሰርሕ የድከመካ’ዩ ግን ዓቕምኻ ኣብ ምዕባይ ሓጊዙ’ዩ። ካልእ ምስ ጣብ ይኹን ካልኦት መዚቀኛታት ቀጻሊ ኣብቲ ሰራሕ ብምስታፍ ዘለኒ መረዳእታ ክሰፍሕ ይፍትን’የ። ክገርመካ ግን ምሉእ መዓልቲ ኣብ ዝኸዶ ቦታ’የ ዝደርፍ። ገለ ገለ እዋን ዋላ ኣብ ዘይድረፈሉ ቦታ፡ ሰብ ቁም ነገር እናዕለለ ኣይገድፍ. . . ይደረፍ - ጉጉይ’ዩ!

**ናይ መጻኢ መደብኪ እንታይ’ዩ?**

ብዙሕ መደባት’የ ሐዚ ዘለኹ። ገለ ገለ ንጽል ደርፍታት ክዘርግሐን ዙዳለኹወን ኣለዋ። ካልእ ምስ ጣበን ዳናዩት ሓብተይን ብምትኳን ሓንቲ ምልእቲ ኣልበም ምስ ቪደዮ ክሊፕ ኣብ ምድላው ኣለና። ብድሕሪኡ ኣሰፊሐ ክሕዞ’የ ግን ናተይ ኣልበም ኣብ ምድላው’ውን ኣለኹ። ቅድሚ ኩሉ ካብ



ናይ ጣብ ደርፊታት ነታ ‘ኤዱ’ንዶ በሉለይ’ ሰለስቴና ዝደገምናያ ኣላ ንዓኣ ክንዘርግሓ ኢና።

**ሕጂ ናብ ሓጸርቲ ሕቶታት ክንሰግር?**

ጸቡቕ! ንኽእሎ ይግበረልና

**ሰማር ከም ሰብ ከመይ ትርእዩያ?**

ኩልሳዕ ሕጉስቲን ሰሓቒትን’ያ። ሰብ ትፈቱ’ያ። ኣብ ቁም ነገር’ውን ቁም ነገረኛ’ያ። ሰብ ምብዳል ኣይትፈቱን’ያ። ዘይንሱ ኩይኑ ዝቐርብ ኣይፈቱን’ያ።

**ንሰማር እንታይ የኹርያ?**

ሓሶት

**ኣብ ህይወትኪ ዝተሓጎስክሉ ኣጋጣሚ?**

ኣብ ሳዋ ደረፊ፡ እቶም ኩሎም መማህርተይ ብኣድናቖት ምሉእ መዓልቲ ክፍርመሎም ክሓቱኒ እንከለዉ ዳርጋ ዝገበሩኩ ኩይኑ ተሰሚዑኒ ነይሩ። ዝተሓጎስኩላ ኣጋጣሚ ንሳ’ያ።

**ኣብ ህይወትኪ ዝሓዘንክሉ ኣጋጣሚ?**

ናይታ ዝፈትዋ ዓባየይ ሞት ዝሰማዕኩሉ።

**ኣብ ትርፊ ግዜኺ ተዘውትርዮ?**

ብዙሕ ኣይኩንኩን ግን ብዓቕመይ የንብብ’የ። ምስ ሰድራበተይ ምዕላል፡ ኢንተርነት ምክትታል ይፈቱ’የ።

**ንሰማር ትገልጽ ሓንቲ ቃል?**

ሕውስቲ

**ብልጫታት ሰማር?**

ዝተሰምዓ ትዛረብ፡ ሕጉስቲ. . ይኣኽላ!

**ድኽመት ሰማር?**

ቀልጢፋ ምሕራቕ፡ ነገራት ሸለል ዘይምባል

**ብቁልዕነትኪ ክትኩንዮ ትብህጊ ዝበርኪ ግን ዘይኩንክዮ?**

ዶክተር! (ሰሓቕ) ከም ብዙሓት ቈልዑ ኣነ ዶክተር ክኸውን’የ ዝብል ነይረ። ሓኪም ክርኢ እንከለኹ ደስ ይብለኒ ነይሩ። ጻዕዳ ተኸዲኒ ሕሙማት ክኣሊ. . . ግን ኣይኩንኩን።

**የማነየ!**

***



# ሳንድያጎ
## ከም "ካራክተር"

ተስፋዬ ገብረኣብ

ብ1993 ረፈረንደም ኤርትራ ተኻይዱ ብዓወት ኣብ ዝተዛዘመሉ ሰሙን እዩ። ስነጥበበኛታት ህዝባዊ ግንባር ኣብ ኤክስፖ ባህላዊ ምርኢት ወዲቦም። ፍሉጣት ድምጻውያን ዘለውዎ ሳንድያጎ ከም መራሕ መድረኽ ዝሳተፈሉ ባህላዊ ምርኢት ከም ዘሎ ምስ ተሰምዐ፡ ኑቲ ብዓይነቱ ፍሉይ ዝኾነ ኣጋጣሚ ንምዕዛብ ኩሉ ብልዑል ህንጡይነት እዩ ተጸቢዩዎ።

ቀዳም ድሕሪ ቐትሪ ህዝቢ ቲኬት ንምግዛእ ብኽልተ መስርዕ ሪጋ ክሕዝ ጀመረ። ከባቢ ሰዓት ሰለስተ ምስ ኮነ፡ ቀጽሪ ኤክስፖ ብሰባት ኣዕለቕለቐ። ኣዳራሽ ኤክስፖ ብተዓዘብቲ ቅጽጽ በለ። መጋረጃ ተኸፍተ። ሳንድያጎ ማይክሮፎኑ ሒዙ ተቐልቀለ።

ሳንድያጎ ንሜዳ ክስለፍ ከሎ ለይለይ በጽሒ'ዩ ነይሩ። ሽበቱ ዘር ኣቢሉ ኸኣ ተመሊሱ። ኣብቲ ዘመነ-ቡናት ከም ተዋጋኣይ፡ ከም ተዋሳኣይን ከም ሓኪምን ኮይኑ ተቓሊሱ እዩ።

ኣብ'ታ መዓልቲ እቲኣ ሳንድያጎ ኣብ መድረኽ ምስ ተቐልቀለ፡ ዕዱማት ብጣቕዒትን ፋጻን ተቐቢልዎ።

ርግእ ኢሉ ክዛረብ ጀመረ፥

"ኣብ ቃልሰን መስዋእትን ዘሎ ሱብ ክተሰሕቕ ምፍታን ከቢድ ስራሕ ዝሓትት እዩ። እንተኾነ ኣብ ሓድሕድና ንዋዘን ንጫረቕን ነይርና ኢና። ዝበዝሕ ግዜ ዋዛታትና ኣብ ወተሃደራት ኢትዮጵያ ዘተኮሩ እዮም ነይሮም። እነሆ ሎሚ እቲ ዘበን'ቲ ሓሊፉ፡ ኤርትራ ናጻን ልኡላዊትን ሃገር ኮይና፡ ብርእስና … ንሕና ብንሕና ኣብ እንጫረቐሉ ዘበን ተሰጊርና።

"ናይ መንግስቱ ሃይለማርያም ሓላፊ ፕሮፖጋንዳ ዝነበረ ሓደ እዋን፡ ኣብ በረኻ ስጋ ኣድጊ ከም እንበልዕ ጎስጊሱ ነይሩ። እቲ ሱብኣይ ኑቲ ኣብ ኢዱ ዝበጽሐ ሓበሬታ ብትኽክል ዝነበሮ ኮይኑ ኣይስመዓንን። 'ኑቲ መግቢ ኣድጊ እዩም ዝበልዑ' ዝብል፡ 'ስጋ ኣድጊ ይበልዑ'የም" ኢሉ ተረዲእዎ ክኸውን ይኽእል እዩ። ንሕና ኣድጊ ኣብ ጉዕዞ ከም መጓዓዝያ ንጥቀመሉ ስለዝነበርና፡ ብዓይኑ ስጋ … ብዓይኒ ጥቢሲ … ብዓይኒ ዝግኒ … ርኢናዮ ኣይንፈልጥን ኢና። ዳሕራይ ከኣ እቶም ኣእዱግና እውን ንኽትበልዖም ዘወናውን ስጋ መዓስ ነይርዎም። ልክዕ ከማና ደይ ቁርበትን ዓጽምን እንዳኣሎም ነይሮም።

ቀደም ብግዜ ሃይለስላሴ ሓንቲ ተመሃሪት ዩኒቨርስቲ፡ ዓርኪ ሒዛ። ንሳን ዓርካን ተመሃሮ ሕርሻ እዮም ነይሮም። ምስ ዓርካ ተሌፎን ይደዋወሉ እዮም። ዓርካ ክድውለላ ከሎ፡ ወለዳ ከይፈልጥዎ ከም ምስጢራዊ ኮድ ዝጥቀምሉ ኣዘራርባ 'ሸጉርቲ' ዝብል እዩ ነይሩ። ብተሌፎን ክዘራረቡ እንከለዉ፥

"'ስማዕ እቲ ሸጉርቲ ኣብ ሲቲ ፓርክ ግደፈለይ' ወይ ከኣ 'እቲ ሸጉርቲ ኣብ ፖርቲኮ ኣይትግደፎ። ኣይመጽእን'የ … ንጽባሕ ሰዓት 4:00 ኣብ ኢምፐርያል ግደፈለይ።' ይብሃሃሉ ነይሮም። ኣቡኣ ግን ገጢምዎ። ሓንቲ መዓልቲ ሰላጣን ሸጉርትን ሰሪሓ ምስ ቀረበትሉም፡ ኑቲ ሰሰላጣኡ በሊዖም ኑቲ ሸጉርቲ ገዲፎሞ። ምስረኣየቶ፥ 'ኢሂ ደኣ ባባ እንታይ ኴንካ ገዲፍካዮ?' ኢላቶም። መለሶምላ፥

"'ሱብኣይ ጓሉ ዝበልዕ ሱብ ርኢኺ ትፈልጢ?' ኢሎማ። ንሕናኸ ኣድጊ ከመይ ጌርና ንበልዕ? መኪናኡ ዝበልዕ ሱብ ርኢኹም ትፈልጡ?"

ዕዱማት ንውሕ ዝበለ ሰሓኽ ኣሰምዑ። ሳንድያጎ ቀጸሉ፥

"መደባትና ብዙሕ ስለዝኾነ ግዜ ንምቑጣብ ክትሰሕቁ ከለኹም ኣሕጽር ኣሕጽር ደኣ ኣብልዎ። ዝረሳዕኩልኩም እባ! እወ ኣድጊ ኣይበላዕናን። በዓል ኣርብዓ፡ ኣራንሺ፡ ራሕባ፡ ኣክላ፡ ተረንሸዋ ዝበሃሉ ከም ኣድጊ ዝበልዑ ብጾት ግና ነይሮምና እዮም።"

ዕዱማት እንደገና ንውሕ ዝበለ ሰሓኽ ሰሓቑ።

ብቕድሚት ኮፍ ኢለን ዝነበራ ክልተ ጎራዙ ክሳብ ዝኑብዓ ይስሕቃ ነበራ። ዕዱማት ካብ ገዛኦም ኩብገሱ ከለዉ ኣትሒዞም ክስሕቁ ቅሩባት ከም ዝነበሩ ቡቲ ተደጋጋሚ ኣብ ገጾም ዝረአ ዝነበረ ፍሕሽውና ፍሉጥ'ዩ ዝነበረ።

ሳንድያጎ ኣስተውዒልሎም።

"ኣብዚ ቕድመይ ብኽቱር ሰሓቕ ትኑብዓ ዘሎኽን ኣዋልድ እርእየክን ኣለኹ። ንብዓትክን ኣይትወድኣ። ንዳሕራይ እንተኣጸናሕክናኦ ይሓይሽ። ምኽንያቱ ኣብ መደባትና ክልተ ዘንብዓ ድራማታት ኣለዋና። ሕጂ ብኽቱር ሰሓቕ ትኑብዓ ኣሎኽን። ደሓር ከኣ ብኽቱር ንብዓት ደኣ ከይትሰሕቓ!

"ብዝኾነ መደብና ሰፍሕ ዝበለ እዩ። ክሳብ ዘወግሕ ብሓደ ኣሎና። ወጋሕ ትብል ለይቲ!!!

ሳንድያጎ ወግዑ ቀጸለ፥

ብዛዕባ ምግቢ ካብ ተላዕለ፡ ኣብ በረኻ ኣብ ዝነበርናሉ፡ ከም እኒ በዓል ህበይ፡ ወዓግ፡ መፍለስ፡ ዕንቅርያብ፡ ሓርገጽ፡

ተመን፡ ኀብዩ፡ኣዕዋፍ ወዘተ ንምግብ ከም ዝከበርና ምስክር ኣለኹ። ዝበላዕካ በሊዕካ ኣርክብ'ዩ ነይሩ።

ህበይ ስጋኣ ከም ናይ ምኽት እዩ። ተሓሪዱ፡ ተመቲሩ፡ ተጠቢሳ ትብላዕ። ገለ ገለ ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ስጋ ህበይ ስግድግድ ስለዝብለን ኑቲ ቁርበተን ሓቢእና ስጋ መፍለስ እዩ ኢልና ነደናግረን ኔርና። ንሳተን ከኣ ስጋ መፍለስ መሲልወን ሕርሕራይ ገይረን የንደርህጽኦ ነበራ። ምስ በልዕኦ እንተፈሊጠን ንገሊኣተን የምልሰን ነይሩ። ምስ ተደጋገመ ግና ዘይልመድ የለን። ተመን ክርከብ ከሎ ተፈታዊ መግቢ እዩ ነይሩ። ሓደኳ ዝፍንፍና ኣይነበረን። ስጋኡ ምስ ናይ ዓሳ ዝመሳሰል'ዩ። ኣብ ኣመጋግባ ንቻይና ዳርጋ ኣርኪብናዮም ኢና ኔርና። ኣብ ቻይና ካብ ኣርባዕተ እግሮም ዘይብላዕ ጠረጴዛ ጥራይ እዩ። ንሕና ድማ ካብ ቻይና ዝበልዕዎ ዘይጠዓምናዮ መረቕ ጻጸ ጥራይ እዩ። ኣዳምን ሄዋንን ቻይናውያን ነይሮም እንተዝኾኑ ነታ ዕጸ በለስ ዘይኮነ ነቲ ተመን ምበልዕዎ ዝበለ መን'ዩ ነይሩ፤

"ብዛዕባ መግቢ ብዙሕ ተዘክሮታት ኣለዉና። ገለ ካባና ነይሮም ቁልጠፋት በላዕቲ። ሓይኾም ክውሕጥዎ ፍጡናት ዓይነት ነይሮም። ሓደ ተኸላይ ስሙ ወዲ ጋንታና ኣባልዕኡ ቅልጡፍ ስለዝነበረ "ኦቶማቲክ" ዝብል ሳጓ ኣጥቢቕናሉ ኔርና። ሓንቲ ሊድያ ትበሃል ብጸይትና ኸኣ ኩላሶኣ ኣዚያ ንእሽቶ ኮይና ነዛ ኩላሶ ኣብ መኣዲ ክተመዓራሪ ሰዓት እያ ትጸንሕ። ካብ'ቲ መኣዲ ናብ ኣፉ ክበጽሕ ከኣ ሰዓት እዩ ዝወስደላ። ካብ ንግሆ ክሳዕ ፋዱስ ክልተ ኩላሶ እያ ክትበልዕ ትኽእል። እናሓንሳብ ቡቡተራ ባዕልና ነኾልሳ ኔርና። ገለ እዋን ከኣ ኣብ መኣዲ ገዲፍናላ ንትንስእ ኔርና። ክትከይድ፡ ክትበልዕን ክትዛረብን ዝሕልቲ ስለዝነበረት፡ ሊድያ ታንጎ ኢሎም ሳጓ ኣውጺኦምላ። (ታንጎ፡ ህዱእ ህርመት ዘለዎ ሙዚቃ ስለዝኾነ)

"ሓደ ግዜ ዘጋጠመ ኸኣ ክዕልለኩም። ኣብ 4ይ ኣኼባ ማእከላይ ሸማግለ መርዓ ተፈቒዱ ምስ ጸደቐ፡ ነዚ ዘተግብር ኮሚቴታት ተወዲቦም ነይሮም። 4 ኣባላት ዘለውዎ ኮሚቴ ኣብ ኣሃዱና ቈይሙ። ኣነ ድማ ኣብ ትሕቲ እዛም ኮሚቴ ከም ኣባል ኮሚቴ ፈጻሚት ጉዳይ ኮይነ ሰሪሐ ነይረ። ሻቡ ሓደ ግዜ ሰላሳ ጽምዲ ተጋደልቲ ክምርዓዉ ስለዝኾኑ ተዳለዉ ዝብል ትእዛዝ መጺኡና። ሓደ ካብቶም ኣባላት ላዕለዋይ ኮሚቴ ጸዊዑ፥

"ስግዕ መመርዓዊኦም ዝኾነ ቴንዳ ሕረዱሎም" ኢሉኒ። ዝተጋገየ መሲሉኒ፥

"ብዕራይ ማለትካ ድዩ?" በልክዎ።

እናሰሓቐ ከም ዝተጋገየ ነጊሩኒ።

"መመርዓዊኦም ዝኾነ ኩዳን ክከስፍየሎም እምበር። ሓደ ቴንዳ ኑቶም ሰፊይቲ ሃብዎም እሞ ቁራሪጾም ኩዳን ይስፈይሎም" ኢሉኒ። ሽዑ ኣነ ኑቲ ቴንዳ ብኸኢላታት ኣሕሪደ ገዚ ገይረዮ።

ሓደ ንእሽቶ ቈልዓ መምህሩ ወለድኻ ጸውዕ ስለዝበላኦ ዓባዩ ኣብ ክንዲ ወለዲ ንቤት ትምህርቲ ሒዛንኦ መጺኣን። መምህር ኑተን ዓባዩ ክዛረበን ጀመረ።

መምህር፥ "እዚ ቈልዓ ብቑጽሪ ሕማቕ እዩ። ምናዳ ገዚ ... ገዚ ... ብጥራሽ ኣይክእልን እዩ"

ዓባዩ፥ "መምህር ንሕና እኮ ኣብዚ ክመሃር ኢና ንሰዶ ... ጥዑይ ዘይትምህርዎ። እንታይ እዩ ገዚ ኢልካ ዘረባ። ሓራድ ብዓራይ ድዩ ክኸውን ... ሕራይ ይኹን ከኣ ... እሞ ሓራዳይ እንታይ ገዚ የድልዮ።" ኢለናኦ።

ሰሓቕ ዕዱማት ኑቲ ኣዳራሽ ኣናወጾ።

ሳንድያጎ ቀጸለ፥

"ድሙ ድሙ ክበሃል ሰሚዕኩም ትኾኑ ኣለኹም። ሳጓኡ ኤስ ኤስ እዩ ነይሩ። ሓደ ግዜ ክተርር ኢልና ምስ ቀበርናዮ ይፍንጀር ስለዝነበረ እዩ ኤስ ኤስ ተባሂሉ። ናይ በረኻ መስተና ድሙ ድሙ እዩ ነይሩ። ንስዋ ዓቢ ሓዉ ንኣረቂ ኸኣ ምንኣስ ሓዉ እዩ። እዚ ድሙ ድሙ ዝበሃል መስተ ኣብ ሜዳ ዘላለየቶ ሂወት ትበሃል ኣባል ብርጌድ 77 እያ። ኑቲ ሞያ ካብ ሱዳን እያ ሒዛቶ መጺኣ። እዚ ፈለማ ክትሰትዮ ከሎኻ ሽኮር ሽኮር ስለዝጥዕመካ ሰቕ ኢልካ ኢኻ ተውርዶ። ዳሕራይ ግና ጸዕዳ ዓይንኻ እዩ ዝግምጠል። ሓደ ግዜ ጸላኢ ንሰራዊቱ፡ "ድሙ ድሙ ዝበሃል መስተ ሰትዮም እዮም ከምዚ ዝዋግኡኹም ዘለዉ" ኢልዎም።

ሓደ ወተሃደር ኢዱ ዊጥ ኣቢሉ፥

ወተሃደር፥ "ንዓና'ውን ድሙ ድሙ ኣምጽኡልና።"

ካድሬ፥ "እንታይ ኴንካ፤"

ወተሃደር፥ "ንሕና'ውን ከምኦም ድሙ ድሙ ሰቲና - እቲ ድሙናን ድሙኦምን ምስተጋጠሙ፡ እቲ ዝበለጸ ድሙ ኸኣ ምሰዓረ" ኢልዎ ኮፍ ኢሉ።

ድሙ ድሙ ዘይፈለጠ ይፍለጦ! ድሙ ድሙ ሰቲኻ ምሽ ክትዋጋእ ናብ መደቂሲኻ ኸማን ወይ ብስትሬቸር ወይ ብዊልቸር ኢኻ ትኸይድ።

"ኣነን በዓልቲቤተይን ቁሪ ናቕፋ እዩ ኣፋቒሩና። ናቕፋ ብርቱዕ ናይ ዛሕሊ ወቕቲ ነይርዎ። ቁርን ጥምየትን እንተተደማሚረን ቃታ ክትስሕብ እኳ ዓቕሚ ይነፍጋኻ፤ ኑቲ ከም ኣራዊት ዝናኸስ ከም ተመን ዝናደፍ ቁሪ ንምጽዋር ክሻ ከም ኮበርታ ይዕደል ነይሩ። ምናልባት ክሻ ኣብ ዘይርከበሉ ከባቢ እንተሊኻ ኸኣ ቡኮኽልተ ሱብ ወይ ሰለስተ ሱብ ዘለካ መንጸፍን ነጸላን 'ሼር' ጌርካ ኑቲ ቁሪ ክትምክቶ ትፍትን። ኣነን በዓልቲቤተይን ቁሪ ንምክልኻል ምትሕቝቛፍ ጀሚርና። ዋላ እቲ ቑሪ ምስ ሓለፈ ቀጺልናዮ። ሽዑ እቲ መራሕ መሳርዕና መጺኡ፡ ሄይ ቁሪ እኳ ሓሊፉ እዩ፡ ተፈላለዩ ወይ ከኣ ተመረዓዉ' ኢሉና። ምምርዓው መሪጽና።"

ሳንድያጎ እቲ ሰሓቕ ዝግ ክሳዕ ዝብል ተጸቢዩ ቀጸለ፥

"ሓደ ግዜ ሓደ ኢትዮጵያዊ ምሩኽ፡ '... ኣርማድዮ ምሉእ ክዳውንቲ እየ ገዲፈ መጺአ ... ከይደ ሒዘዮ ክመጽእ ፍቐዱለይ" ምስ በለ፡ ሓደ ተጋዳላይ ከኣ፥ 'ግደፎ እንዶ ... ሞተር ናይ ማኪናና ከየጥፋእና ዝመጻእና ኣሎና' ኢሉ መለሰሉ። ዕዱማት ስለዘይሰሓቑ፡ ሳንድያጎ ብዋዛኡ ባዕሉ ስሒቑ ምስ ወደአ፡ ኑቶም ዕዱማት ሓተቶም፥

"እንታይ ደኣ ዘይሰሓቕኩም፡ ኣየስሕቐን ድዩ፤ ንሕና በዚ ዋዛ'ዚ ሓንሳብ ጥራሕ ዘይኮነ ደጋጊምና ስሒቕናሉ ኢና። ዝረሳዕኩልኩም እቢ፡ እቲ ሞተር ማኪናኡ ከየጥፍአ ዝኸደ ተጋዳላይ ድሕሪ ክንደይ ዓመት ናጽነት ኮይኑ ምስ ተመልሰ፡ ማኪናኡ ብውልዕታ ጸኒሓቶ። ማኪና ጥሊያን ድልዱላት እየን። ኤፋ (ማኪና

ሩሲያ) ነይራ እንተትኸውን ንጽባሒቱ ምጠፍኣት።

በዛ ዕላል እዚኣ ምዉቕ ዝበለ ሰሓቕ ረኺቡ።

ሰሓቕ ዝግ ምስ በለ ኸኣ ቀጸለ፥

“ሎሚ ብዛዕባ ሰላም ንዝምር ኣሎና። ዘመነ ውግእ ሕሱም እዩ ነይሩ። ቈልዓ ከይተወልደ ኣቦ ክስዋእ ከሎ፡ ሰቕታኡ መሪር እዩ ነይሩ። ሱብኣይን ሰበይትን ኣባላት ሓደ መስርዕ ኳንካ ሓዴኻ እንተተሰውአ ምረቱ ከቢድ እዩ። በዓልቲ ቤቱ ኣብ'ቲ ውግእ ምስ ተሰውኣት፡ ንዓኣ ቀቢሩ ኑቲ ውግእ ይቕጽሎ። እዚ ተግባር'ዚ ካብቲ ንቡር ስነ-ሱብ ወጻኢ እዩ ዝነበረ። ሰበይቲ ሱብኣያ ቀቢራ ምስ ወደኣት፡ ብተጠንቀቕ ደው ኢላ “ዓወት ንሓፋሽ!!” ዝብል ጭርሖ ኣስሚዓ ኣብ'ቲ ውግእ ትደራገም። እዚ ኹሉ ሓሊፉ እነሆ ኣብዚ! ኣለና።”

ዕዱማት ጸጥታ ውሕጥ ስለዝበሎም ሳንድያጎ ስሒቑ።

“ኮመድያን ተባሂለስ ... ኣብ ክንዲ ምስሓቕ ... ናብ ምንባዕ ገጺይዶ ኣምጺኣኩም፣”

እቶም ፈዚዞም ዝጸንሑ ተበራቢሮም።

“ስለ ሰላም ንዝምር ኣሎና፡ ኰናት ይኣኽለና። እዚ ግዜዚ ግዜ ሰላም እዩ። ንሕና ኤርትራውያን ሰላም ደኣምበር ኲናት ኣይንደልን። ብርግጽ ጉዳይ ሃገር ክኸውን ከሎ ከመይ ጌርና ከም ‘ንዋጋእ ንፈልጥ ኢና። እቶም ዕቡያት ኣኽራናትና’ውን እንተኾኑ፡ ኣምላኽ መኪላኺሊ. ክኾኑና ዘውረሰና እዮም። ሃገርና ጎል ጎል ነይራ እንተትኸውን ክንሰዕር ምተጸገምና። ሳላ ኣኽራናትና ግና ኣብ 30 ዓመታት ሰዒርና መጺእና። እምባታት ዘይብለን ሃገራት ክዋጋኣ ክደልያ እንከለዋ ንሕና ዝዎም እምባታት ብተመጣጣኒ ፍትሓውን ዋጋ ከከራርየዎም ንኽእል ኢና።

ሳንድያጎ ኣዕሪፉ ...

ብወገን ሙዚቀኛታትን ድምጻውያንን እቲ ምድላዋት ተወዲኡ ኣሎ። እምበርከስ ናይ መጀመርታ ጣዕመ ዜማኣ እተቕርበልና፡ ጓል ሕሩይ እያ።

“ናቕፋ ኣደ’ያ ነይራ” ዝርእሱ ናይ መጀመርታ ዜማኣ ክተቕርበልና ተዳልያ ኣላ። ምሩጻት ድምጻውያንና ምሳና ከምስዩ እዮም። ተር ከም ዓተር ክመጽኹም እዮም።

...

ጓል ሕሩይ ከምዚ ናይ ሎሚ ፍልጥቲ ደራፊት ከይኮነት ከላ፡ ሓዊ ሓዊ ትሸትት ተዋጋኢት እያ ነይራ። ዘይሕባእ ሓደ ሽግር ግና ነይርዋ። ሽንቲ ማያ መዓስ ከም ዝመጻ ኣይፍለጥን እዩ። ኣብ ተዛማዲ ዕረፍቲ ኣብ ድፋዕ ምስ ወጻእና፡ “ሽኒ” ትብሃል። “ሽንቲ ኣይመጸንን” ትብለካ። ኣብ ዘይከውን ግዜን ቦታን ሽንቲ ክመጻ እንከሎ ሽግር እዩ። ሓደ ግዜ ዘጋጠመ ክነግረኩም፥

“ምሉእ መዓልቲ ውግእ ስለዝወዓልና ድኻም ነይሩ። ብወገን ኢትዮጵያ’ውን ቃታኦም ሐሪዞም ኣብ ተጠንቀቕ እዮም ነይሮም። ጓል ሕሩይ ሽንቲ መጺእዋ። ክትጻወር ኣይከኣለትን። ቅርጻት ፈንጺላ። እንታይ እያ እሞ ትገብር። ኣብታ ዝነበረታ ከይትሽይን እታ መዝገቦም (ድፋዖም) መደቀሲቶም እውን’ያ። እቲ ቦታ ሓመድ ዘለዎ እንተዝኸውን ድማ ኣብኡ ምሸኑቶ’ሞ፡ ዳሕራይ ኑቲ ሓመድ ቀስ ኢልካ ሓፊስካ ክትድርብዮ ትኽእል። እዚ ግና ብላዕላይ ከውሒ ብታሕቲ ድማ ኩረት እምኒ እዩ። ሳንዱቕ ናይ ጥይት ወይ ቃልሃ ናይ መድፍዕ እንተዝህሉ’ውን ኣብኡ ምሸኑቶ። ግና ኣይነበሮምን። እታ ዝነበርዋ ድፋዕ ከኣ ንጸላኢ ቅልዕቲ ስለዝነበረት ናብኡ ዘኳጻረ ደቻሳን ብሬናትን ኣሎ። ጓል ሕሩይ ቅርጸት በርቲዕዋ፡ እቲ ምስኣ ኣብቲ ድፋዕ ሓለዋ ዝነበረ ወዲ ፋርስ እዩ ዝበሃል። ወዲ ፋርስ ዓቕሉ ጸቢብዎ።

“ኣንታ ክትተኣስ ደልየ” ኢላቶ።

“ድፋዕ ከይኣተና እንታይ ኳንኪ ዘይሸንኪ፣”

“ኣብዩኒ”

“እሞ ኣብ ዘለኽዮ ሽኒ”

“ኣእማን እንድዩ ዳሕራይ ክሸትተና እዩ”

ወዲ ፋርስ ቅሩብ ሕሰብ ኣቢሉ፡ ፊልድ ጃኬቱ ኣውጺኡ።

“ኣብዚ’ሞ ሽኒ ዳሕራይ ክንድርብዮ ኢና”

“ንስኻሞ ብኻምቻ ጥራይ ክትቀርር እንዲኻ”

“ምስ መሰየ፡ ከይደ ካብተን ናይ ሎሚ ሬሳ ወተሃደራት ኢትዮጵያ ጃኬት ክገፍፍ እየ።”

“ካብ’ቲ ዝነበራ ጭንቀት ዝገድድ ኣይኮነንን። ሓጺር ስሬኣ ንታሕቲ ገጻ ድፍእ ኣበሎቶ። ኑቲ ስሪ ውሽጣ’ውን ንታሕቲ ድፍእ ኣበሎቶ። ካብኡ ኣብቲ ወድ ፋርስ ብኢዱ ሒዙ ዘመቻቸኣላ ጃኬት ሸኒት። ሽንቲ ካብቲ ጃኬት ሓሊፉ፡ ኣብ ምድሪ ከይነጥብ ኑቲ ጃኬት እናገላበጠ ኣጻገቡ። ሸይና ምስ ወደኣት ድማ ኑቲ ጃኬት ንግዳም ደርበዮ። ወተሃደራት ኢትዮጵያ ናብቲ እቲ ጃኬት እተደርበየሉ ሸነኽ ተረርታዊ ቶኽሲ ፈኽ ፈኽ ኣበልዎ። ነዚ ታሪኻዊ ስራሕዚ ዝሰርሐ ወዲ ፋርስ ድሕሪ ናጽነት፡ ብጋጣሚ ደዩ ወይ ካልእ ኣይፈለጥኩን ኣብ ቤት ጽሕፈት ሓለዋን ቁጠባን ማይ እዩ ተመዲቡ።

እቲ ኣዳራሽ ብድምጺታት ሰሓቕ ተዋሕጠ።

እቲ ሰሓቕ ዝግ ምስ በለ፡ ሓንቲ ሰሓቢ ቁመና ዘለዋ ድምጻዊት ናብ መድረኽ ቅጅል በለት። ንፋስ ከም ዝበርትዓ ቃንጫ ማሽላ ናይ ባርካ፡ ኣብ’ቲ መድረኽ ኣንሳፈፈት።

************

<u>ካብ ኣሰናዳኢ</u>

እዚ ክትነብዎ ዝጸናሕኩም፡ ደራሲ ተስፋዬ ገብረኣብ ኣብ ስእለ-ኣእምሮኡ ወይ ብምናቡ ካብ ዘንበቦን ዝሰምዖን ጸሚቑ ዝሰርሖ ሳንድያጎ እዩ። ብኻልእ ኣዘራርባ እዚ ተስፋዬ ዝፈጠሮ ሳንድያጎ እዩ፡ እቲ ኩልና ንፈልጦ ሳንድያጎ ድማ ኣሎ (ዘልኩ ደኣ ኸማን ጽሒፉ’ሎ)።

ንሓደ ገጸ-ባህርዩ ካብ ክዉንነት ወሲድካ ኣብ ልብወለድ ምእታው ገለ ካብ ጥበባት ስነ-ጽሑፍ እዩ።

በዚ ኣጋጣሚ ካልኦት ጸሓፍቲ’ውን በዚ ሜላ’ዚ ኣዳሊኹም ክትሰዱልና ንጽበ።

ሕብረተሰባትን ባህልታቶምን

# ጸጉሪ ርእስን መንነትን

ሸሎብ ኣርኣያ

ጸጉሪ ርእስና ሓደ ክፋል ግዳማዊ ትርኢትና ብምዃኑ፣ ኣብ'ቲ ኣብ ቅድሚ ሰባት ጸቢቕና ንኽንቀርብ እንገብሮ ጻዕሪ ወሳኒ ተራ ይጻወት። ሰባት፣ ካብ ቅድሚ ኣሽሓት ዓመታት ጀሚሮም'ዮም ንጸጉሮም ክከናኸኑን ብፍሉይ ክጥምቱን ጀሚሮም። ምስ ግዜ፣ እዚ ዘቤታዊ ልምዲ ዓመታዊ ቢልዮናት ዶላራት ዝሕፈሶ ወፍሪ ኮይኑ ኣሎ።

ኣብ መንጎ ሰባትን ጸጉሪ ርእሶምን ዘሎ ምትእስሳር ንምፍላጥ፣ ጸጉርና ኣብ ዝረግፈሉ እዋን ዝስመዓና ስንባደ እኹል'ዩ። እዚ ዝምድና ኣብ ገለ ሕብረተሰባት፣ ክሳብ ናብ ኣምልኾ ገጹ ዝኸደ'ዩ።

መንእሰያት ብህቡባት ሰባት ተጸልዮም፣ ነቲ ዝኽተልዎ ዓይነት ቅዲ ጸጉሪ ርእሲ ከዘውትሩ ልሙድ ተርእዮ'ዩ። እዚ ብብእዋኑ ዝቕልቀል ቅዲታት ናቱ መልእኽቲ ዝሓዘለ'ዩ። መብዛሕትኦም መንእሰያት ግን ነዚ ኣይፈልጡን'ዮም። ካብ ጥንቲ ጀሚሩ፣ ቅዲ ኣሰራርሓ ጸጉሪ ርእስና ንጹር መልእኽቲ የማሓላልፍ'ዩ። ጉጅለታት ባህልን ስፖርትን፣ ወተሃደራት፣ ጥሩፋት ጉጅለታት ከይተረፉ ኣባላተን ካብ ካልኦት ዝፈልዮም ቅዲ ጸጉሪ የዘውትሩ'ዮም። እዚ "ሰይጣናዊ ቅዲ ጸጉሪ" ተባሂሉ ዘሎ'ውን ናቱ ኣብነት'ዩ።

እዚ ኣብ'ዚ እዋን ንዓለምና ወሪሩዋ ዘሎ ሓደገኛ ቅዲ፣ ብብዙሓት ሃገራት ተኣጊዱ'ዩ። ከም ኢራን ዝኣመሰላ ሃገራት፣ መንእሰያተን ነዚ ንእምነትን ሃይማኖትን ባህልን ዝፈታትን ቅዲ ከይክተሉ ኣዊጀን'የን። እቲ "የምሕረለይ'ዩ" እትብሎ ቅዲ ክትክተል መሰልካ'ኳ እንተኾነ፣ ቅዲ ጸጉሪ ርእስኻ ካባኻ ሓሊፉ ኣብ ሕ/ሰብካ'ውን ጽልዋ ክህልዎ ስለ ዝኽእል ግን፣ ኣብ ብዙሓት ዓቃባውያን ሃገራት ክሰዓብ ዘይግቦኦ ቅዲታት ብንጹር ተጠቒሱ ኣሎ። ጀብጀብ ዝዓይነቱ ቅዲ ንኣብነት፣ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ብፍላይ ኣብ ጃማይካ ዝዘውተር ክኸውን እንከሎ፣ ኣብ ከም በዓል ሰዑዲ ዝኣመሰላ ሃገራት ምስልምና ግን ውጉዝ'ዩ። ምትእትታዉ ሕ/ሰብ ኣብ ቅዲ ኣሰራርሓ ጸጉሪ ዉልቀ ሰባት ሕጂ ዝጀመረ ኣይኮነን።



### ሰወር ሓይሊን መልእኽትን

ጸጉሪ ርእሲ፣ ሕመረት እምነታት ብዙሓት ካብ'ቶም ዓለምና ዝፈለጣኦም ምዕባለታት ነይሩ'ዩ። ክሳብ ሕጂ'ውን ብኸፊሉ ኣሎ። መብዛሕትኡ እዋን እዞም እምነታት፣ ምስ ንውሓትን ሕብሪ ጸጉርን ዝተኣሰሰሩ'ዮም።

ጸጉሪ፣ ልክዕ ከም'ቲ ንጽባቐኣውን ማሕበራውን ክብርኻ ዘበርኽ፣ ንሃይማኖታዊ ክብሪ'ውን ይድርዖ'ዩ። ብዙሓት ሕብረተሰባት "ጸጉሪ ምስ መለኮታዊ ህላወ ሰባት የራኽብ'ዩ" ዝብል እምነት ኣለዎም። ብመሰረት'ዚ እምነት፣ ጸጉሪ ርእሲ እቲ ዝበረኸን ዝኸበረን ኣካል ወዲ ሰብ ብምዃኑ፣ ብቐረባ ምስ መለኮት ክራኸብ ዝኽእል ክፋል'ዩ። ስለ'ዚ፣ ሓንቲ ጸጉሪ ትኹን'ውን ኣብ ምትሕልላፍ ሃሳይን ጠቃምን መልእኽቲ ዓቢ ግደ ኣለዋ። ጽጉሪ ርእስና፣ ስራይን መዐንዘዝን ኣብ ምትሕልላፍን ምክልኻልን ይጠቅም'ዩ ካብ ዝብል እምነት ብምብጋስ ኣሰራርሓን ቅድን ጸጉሪ ርእሲ ኣብ ባህሊ ሕ/ሰባት ኣገዳሲ ቦታ ኣለዎ።

ኣፍሪቃዊ ባህሊ ምስ ጸጉርና መንፈሳውን፣ መንነታውን፣ ዉልቃውን ርክብ ከም ዘለና ይገልጽ።

ኣሰራርሓ ጸጉሪ ኣብ ኣፍሪቃ፣ ዕዮ እሙናት መቕርብን ኣዕሩኽን'ዩ። ካብ ዓይኒ ንምክልኻል ድማ፣ ብዙሓት ኣብ ጸጉሮም ክታብ ወይ ካልእ መከላኸሊታት



ይኣስሩ'ዮም።

ኣብ ብዙሕ ክፋላት ዓለምና፡ ኣብ መመሸጥ ዝተረፈ ጸጉሪ ተኣኪቡ ክነድድ ኣለዎ ዝብል እምነት ኣሎ። ጸላኢኻ ኣብ ሽሕርን መዐንዘዚ ስራይን ከይጥቀሙሉ።

ጸጉርና መሸተሓገራዊ "ሽሕራዊ" ሓይሊ ኣለዎ ኢሎም ስለ ዝኣምኑ፡ ሰልቲካውያን ለይቲ ካብ ገዛኻ ኣብ እትወጸሉ ጸጉርኻ ክትሸፍን ከም ዘለካ ይኣምኑ።

ኣብ ሰሜን ኣመሪካ ዘሎ ህዝቢ ክሪ፡ ጸጉርና ምስ መንፈስና ርክብ ኣለዎ ዝብል እምነት ኣለዎም። ንዉሓቱ'ውን ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ። ህዝቢ ሲዮክስ፡ ጸጉሪ ርእሶም ወጋሕታ ምስ ብራቕ ጽሓይ ጥራይ'ዮም ዝቖርጹ። እቲ ዝተቖርጸ ጸጉሪ ድማ ኣብ ጉድጓድ ይቕበር።

ኣብ ላንክሻየር ዓዲ እንግሊዝ ንውሓት ዕድመ ሓደ ሰብ ንምፍላጥ፡ ከም ልምዲ ሓንቲ ፍላይ ጸጉሪ ቁሪጾም ኣብ ሓዊ የቃጽሉ። ሕብሪ'ቲ ሓዊ ድሙቕ ምስ ዝኸውን ንንውሓት ዕድመን ብሩህ መጻኢን ይገልጽ።

ኣብ ገጠራት ስኮትላንድ፡ "ለይቲ ዘይተፈትሐ ቁኖ ማዕበል ባሕሪ የላዓዕል'ዩ" ዝብል እምነት ብምህላዉ፡ እቶም ባሕረኛታት ሰበኡተን ምእንቲ ከይጥሕሉ፡ ስኮትላንዳውያን ደቂ ኣንስትዮ ለይቲ ቁኖኦን ፈቲሐን'የን ዝድቅሳ።

ኣብ ላቲን ኣመሪካ፡ ድገ (ዓይነት ዑፍ) ን፡ ጸጉርናን ዕድሚናን ምትእስሳር ከም ዘለዎም ስለዝኣምኑ፡ ዑፍ ድገ ተረፍ ዝተቐምቀምካዮ ጸጉርኻ ወሲዱ ሰፈሩ ምስ ዝሰርሓሉ፡ ኣብ ዉሽጢ ሓደ ዓመት ክትመውት ኢኻ ይብሉ፡ ኣብ ሊትዋንያ ርእስኻ ምስ እትሓምም፡ "ርግቢት ንጸጉርኻ ወሲዳ ኣላ" ይብሉ።

ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ሓንቲ ሸበት ምስ እትቖርጽ ኣብ ክንድኣ ክልተ ክኾና'የን ይብሉ። ካልኦት ድማ እቲ ኣብ ክሳድ ሓንቲ ጎርዞ ዘሎ ሕብሪ ጸጉሪ ምስ ሕብሪ ጸጉሪ መጻኢ በዓል ቤታ ይመሳሰል'ዩ ኢሎም ይኣምኑ።

**ማሕበራዊ ደርቢን መንነትን ንምግላጽ**

ኣብ መበል 15 ክ/ዘ፡ ጸጉሪ ከም መልእኽተኛ ኮይኑ ኣብ ሙብዛሕቲኦን ኣፍሪቃውያን ሕብረተሰባት ኣገልጊሉ'ዩ። ጸጉሪ ርእሲ ከም መግለጺ ዕድመ፡ ቀቢላዊ መንነት፡ ኩነታት ሓዳር (ምርዑውን ዘይተመርዓወን)፡ ሃይማኖትን ሃብትን ማሕበራዊ ቦታን ይገልጽ ነይሩ'ዩ። ዓይነት ኣሰራርሓ ጸጉሪ ንፍሉይ ጂኦግራፍያዊ ቦታን ቀቢላን'ውን ይሕብር ነይሩ'ዩ።

ኣብ ቀቢላታት ኡጎን፡ መንደ፡ ዎሎፍ፡ ዮሩባ፡ ማንዲንጎ፡ ዘይመሰላ ኣዋልድ መርኣያ ዘይምምርዓወን ርእሰን ብምልጻይ ይገልጻ ነይረን'የን። ኣብ ናይጀርያ ዝርከብ ህዝቢ ካራሞ በቲ ንጸጉሪ ርእሶም ብምልጻይ ኣብ ላዕሊ ዘትርፍዋ ተለላ ይፍለጡ።

መራሕቲ ቀቢላታት፡ ኣባላት'ታ ቀቢላ ክኽተልዎ ዝግቦኦም ዓይነት ኣሰራርሓ ርእሲ ይእዝዙ ነይሮም'ዮም።

ቻይናውያን፡ ንማሕበራዊ ቦታ'ታ ጎርዞ ብኣቃንናኣ ይፈልጡ። ኣብ ባህሎም ኣብ ግንባራ ዕሹላል ዘለዋ፡ በዓልቲ ሓዳርን ኣደ ቈልዑን'ያ። ንጸጉራ ብምልኣ እትጥቕልል፡ ዘይወለደት በዓልቲ ሓዳር'ያ። ጸሊም ሻለ እትገብር ግን፡ ገና ዘይመሰለት ጎርዞ'ያ።

ኣብ እዋን ንግስነት ሮማ ዝተፈላለዩ ኣገባባት ቅዲ ምቅምቃም ርእሲ ነይሩ።

እቲ ቅዲ'ውን ብዝተፋላለዩ ረቛሒታት ይውሰን ነይሩ። ጾታ፡ ዕድመ፡ ማሕበራዊ ቦታን ሃብትን ሞያን። ቅዲ ጸጉርኻ ንመንነትካ ዝገልጽ ብምንባሩ፡ ነቲ ዝምልከተካ ቅዲ ጥራይ ኢኻ እትኽተል ዘለካ። ሮማውያን፡ ብጸጉሪ ርእስኻ ዘይምግዳስ ከም ምልክት ድኽመትን ድኽነትን ሕመቕን ይገልጹዎ ነይሮም። ስለ'ዚ፡ እቶም ደቂ ተባዕትዮ ጸጉሮም ኣሕጺሮም'ዮም ዝቅምቀሙዎ ነይሮም። "ኦርናትሪሰስ" ዝጽውዑ በራዪ መዓልታዊ ስርሖም ጸጉሪ ዋናታቶም ምቅምቃምን ስቤት ምልቃምን'ዩ ነይሩ።

ኣብ እዋን ሓዘን፡ ሓደስቲ ዝመሰላን ዘይመሰላን ጎራዙን 6 ቁኖ ይቖኑና ነይረን። መርዓት ምስ እትኸውን ኣብ ርእሳ ንእሽቶ መዘርገፍ ተሰኩዕ። ኣሰራርሓ ጸጉሪ ንዕድመ እታ ሰበይቲ ይገልጽ'ውን ነይሩ'ዩ። "ፓላ" ምልክት ምርዕውቲን ክብረት ዝግብኣን ጎርዞ'ዩ። "ፓላ" ኣብ ልዕሊ ጸጉረን ዝገብራኦ ብመንከብን ዝወርድ ጨርቂ'ዩ። "ቪተ"፡ ኣብ ልዕሊ ጸጉሪ ዝመሰለት ጎርዞ ዝግበር መጠቕለሊ ርእሲ'ዩ።

**ጸጉሪ ርእስኻ ፍርያምነትን ሰሓብነትን**

ኣብ ምዕራብ ኣፍሪቃን ካልኦት ግዝኣት ዓባይ ብሪጣንያ ዝነበራ ሃገራትን፡ ንውሓት ጸጉሪ ርእሲ ሓንቲ ኣደ ንመጠን ፍርያምነታ ይገልጽ'ዩ ዝብል እምነት ኣለዎም።

መበለታት ኣብ እዋን ሓዘን ንኻልኦት ሃነን ከየብላ፡ ጸጉረን ክላጸያ ዘገድድ ባህሊ'ውን ኣሎ። ኣብ ባህሊ "መንደ" ሃገረ ሰራልዮን ነዊሕን ቀጢንን ጸጉሪ ዘለዋ ጎርዞ፡ ንሓይሊ ህይወትን፡ ምብዛሕን፡ ጥዕና ዘለዎም ህጻናት ናይ ምዉላድን ተኽእሎታትን ከም ዘለዋ ይኣምኑ።

ኣብ ብዙሕ ክፋል ኣህጉር ኣፍሪቃ፡ ጸጉሪ ርእሳ ዝተላጸየት ጎርዛ ዝያዳ ትፍቶ። ኣብ ቀቢላ ሂምባ፡ ጎራዙ ንጸጉረን ብልኻይን ቀይሕ ሕብሪ ዘለዎ ሓመድን ይለኽያ። ብተወሳኺ ጽቡቕ ትርኢት ንምውናን ብዙሓት ጎራዙ ኣብ ልዕሊ ጸጉረን ዕንቍን ካልእ ስልማትን ይሰኽዓ።

ኣብ ህዝቢ "ህይዋንግሎ" ገጠራት ቻይና፡ እተን ደቂኣንስትዮ በቲ ምንጪ ሃብትን መርዓን ዝኾነ ነዊሕ ጸጉሪ ርእሰን'የን ዝፍለጣ። ጸጉሪ ርእሲ እታ ሰበይቲ፡ ዋንነት'ቲ ብዙሕ ገዘሚ ከፊሉ ዝተመርዓዋ በዓል ቤታ ብምዃኑ ግን፡ እንትርፎ ብፍቓዱ ኣብ ደገ ቀሊዑ ኣይትኸይድን'ያ።

ንሰን፡ ጸጉሪ ርእሰን ኣብ ዝሰንትራሉ እቲ ዝረግፍ ጸጉሪ፡ ኣይጉሕፍኦን እየን። እናኣከባ ኣብ ሓንቲ ጸጉሪ ብምጥቅላል፡ ምስ'ቲ ቀንዲ ጸጉረን ይኣስራኦ። ኣባላት ቀቢላ "ሆሪዱ" ደቡብ ኣፍሪቃ፡ ዘይመሰለት ጎርዞ ጸጉራ ቀሊዓ ክትከይድ የብላን ይብሉ። ናይ መርዓ ዕድላ ምእንቲ ከይኩለፍ።

ኣብ ጥንታዊት ቻይና፡ ዘይመሰላ ጎራዙ ጸጉረን ዘዉ የብላ ነይረን። ህጻናት ክሳብ 15 ዓመት ዕድሚኦን ይቁነና'ሞ፡ ብድሕሪ'ዚ "ጂሊ" ዝተባህለ ጽንብል ይዳለወለን።



ሽዑ፡ ጸጉረን ድሕሪ ምሕጻብ ተመሺጡ ይፋሓስ፡ ብ"ጂ" ብዝተባህለት መርፍእ ድማ የትሕዛኦ። ነዚ ጽንብል ዝበቕዐት ጎርዞ፡ ንመርዓ ድልውቲ ኣላ ማለት'ዩ።

ኣብ ስልጣነ ሃን፡ ነዊሕን ጸሊምን ጸጉሪ ምልክት ዕድመን ሃብትን፡ ጽባቕን ብምንባሩ፡ ደቂ ኣንስትዮ ጸጉረን ይቖርጻ ኣይነበራን። ጸጉሪ ከም ክቡር ህያብ ወለዲ ይቕጸር ብምንባሩ ድማ ብጽቡቕ ክተሓዝን ጽንብላት ብምኽያድ ጥራይ ክቖረጽን ነይሩዎ። ገለ ካብ ክፋል ጸጉርኻ ንእትፈትዎ ከም ህያብ'ውን ይዋሃብ ነይሩ'ዩ። ኣብ ብዙሕ ሃገራት፡ ንእሱራት ጸጉሮም ብምልጻይ ይቐጽዑ ነይሮም። ተቓለስቲ ሳሞራይ፡ ተማሪኾም እቲ ነዊሕ ጸጉሮም ምስ ዝቖረጹ ክሳብ ነብሶም ናይ ምጥፋእ ስጉምቲ ይወስዱ ነይሮም።

ኣብ እዋን ንግስነት ሮማ፡ ጸጉሪ ከም ምልክት ጽባቐን ሰላብነትን ብምንባሩ፡ ሮማውያን ደቂ ኣንስትዮ ካብ ኢደን መስትያት ኣይፈልያን ነይረን፡ ዋላ'ውን ኣብ ዉሽጢ ኣብያተ ጸሎት ከይተረፈ።

ኣብ ምብራቕ ኤስያ ነዊሕ ጸጉሪ ምልክት ጽባቐን ጺጋን ይሕሰብ።

ኣብ ሃገራት ዓረብ፡ ነዊሕን ጽዑቕን ጸጉሪ ዘለዋ ጎርዞ፡ ፈረይትን ብዙሓት ጥሪትን ሰቡሕ መሬትን ክትውንን'ያ ዝብል እምነት ኣሎ።

## እዋን ምስዳድ ጸጉሪ

ኣብ መብዛሕትአን ቀዳሞት ሕብረተሰባት፡ ጸጉሪ ርእስኻ ኣብ ባህ ዝበለካ እዋን ይስደድ ኣይነበረን። ናቱ ግዜን ጽንብልን ስለ ዝነበሮ። ኣቐዲምካ'ውን፡ ፍቓድ መራሒ'ታ ቀቢላ ክትሓትት ትግደድ።

ህንዳውያን ንዝተቖርጸ ጸጉሪ ርእሶም ኣኪቦም ንደብሪ ብምብርካት፡ ተኣኪቡ ይሽየጥ ኣታዊኡ ድማ ንመነኮሳት እቲ ደብሪ ይኸውን።

ህዝቢ ቶንጋ፡ መቓብሮም ምስ ሞቶም'ዮም "እዋን ምቍራጽ ጸጉሪ ኢኺሉ" ብምባል ኩሎም ጸጉሮም ዝላጸዩ። ጾታ ብዘይ ኣፈላላይ።

ኣብ ምዕራብ ብሪጣንያ፡ ጽቡቕ ትዕድልቲ ክህልወካ ጸጉርኻ ወርሒ ምልእቲ ምስ ኮነት ክትቅምቀም ኣለካ ዝብል እምነት ኣሎ።

መክሲካውያን፡ ኣብ'ታ ቀዳመይቲ ዝናብ ግንቦት ጸጉሪ ርእሶም የጠልቕ'ዩ፡ ሓያል ጸጉሪ ንምርካብ።

ሞኖኮሳት እምነት ቡድሂዝም፡ ናብ ኣባልነት እታ መንፈሳዊት ጉጅለ ሳንጋ ክጽንበሩ ጸጉሮም ይላጸዩ።

ህንዳውያን፡ ሓሙስ መዓልቲ ጸጉሮም ኣይሓጽቡን'ዮም። ኣብ ዓመት ሓንሳብ ናብ ቤት-መቅደስ ብምኻድ ድማ ኣብኡ ይቕምቀሙ። እዚ ሃይማኖታዊ ጽንብል ንወዲ ሰብ ትሑት ብምግባር፡ ካብ ትዕቢት ከም ዘናግፎ ይኣምኑ። ዓበይቲ ህንዳውያን ደቂ ኣንስትዮ፡ ጸጉሪ ርእሰን ኣብ ኣደባባይ ኣይቀልዓን'የን። ሰብኣያ ዝሞተ፡ ርእሳ ክትላጸ ዘገድድ ባህሊ'ውን ኣሎ።

ቻይናውያን፡ ኣብ'ታ ሓዳስ ዓመቶም ጸጉሮም ኣቀረጹን'ዮም። ኣብ'ዛ ሓዳስ ዓመት እንጀራኦምን ዕድላቶምን ከይኩለፎም ስለ ዝሰግኡ።

## ተወሳኺ ማሪታዊ እምነታት

ክልተ ሰባት ኣብ ሓደ እዋን ንሓደ ሰብ ጸጉሪ ክቕምቕሙ የብሎምን፤ ሓዲኦም ምእንቲ ከይመውት።

ነፍሰ-ጾር፡ ጸጉሪ ካልኦት ክትቑንን የብላን።

ደቂኣንስትዮ ጸጉሪ ደቂተባዕትዮ ክላጽያ የብለንን።

ንቐናኒትን ቀምቃሚን ስርሖም ምስ ዛዘሙ፡ ክተመስግኖም የብልካን። ሕማቕ ፋል'ዩ።

ጸጉሪ ርእሲ፡ ኣብ ቃልዕ ክቖሳንን ክዘርገፍን የብሉን።

# ሓጺር ዛንታ

# ኮኾብ

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)

ኣብ ሆስፒታል'ዩ።

ተሓጋገዝቲ ሓካይም ናብዝን ናብትን ክብሉ ይርአዩ። ዕግርግር ሰፊኑ። ንቡር ንጥፈታት ናይታ ሆስፒታል ከምኡ ኣይነበረን። ኣብቲ ቀጽሪ ዝተኣከቡ በጻሕቲ፡ ካብ ቀይዲ ወጻኢ ብዝኾነ ኣገባብ ክዛረቡ ይስምዑ። ተረኛ ዋርድያ ናይ'ታ ዕለት ኣቶ ስብሃቱ እዮም።

ነቲ ናብ ውሽጢ ዘስግር ማዕጾ ረጊጦም፡ ነቲ በጻሒ ክርሕቕዎ ይፍትኑ። ነድርን ምፍርራሕን ዝተሓወሶ ቃላት ክጥቀሙ'ዮም ተገዲዶም። ሕልናኦም ድኣ'ዩ ዘይኣረገ እምበር፡ ተኽለ ስብኦቶምሲ ጠሊምዎም'ዩ። ብሕልፊ ነታ ሓንሳብ ጸጉራ ካልእ ሳዕ መንደቕ ትጥብጥብ ዝነበረት ጎብጓ፡ ብዓቕሊ ክጻወሩዎ ኣይከኣሉን።

ድሕሪ ኩሎም በጻሕቲ መጺኣ ኮተብቀዕ ንርግኣት ናይቲ ሆስፒታል ዘሪጋቶ ኢያ። ኣቶ ስብሃቱ፡ ኩነታታ ክፈልጡ ኣይደለዩን። "ሽግር ሰብ ምፍላጥ ናብ ድንጋጸ ይመርሕ እዩ። ድንጋጸ ካብ ሕጊ ወጻኢ እዩ ዘስርሕ" ዝብል ንቑጽ እምነት ነበሮም።

"እምበይትና! እዚ እኮ ሆስፒታል እዩ። ዕዳጋ ዘለኺ መሲልኪ! ክሊ ተኣለዩ" ብናይ ሓይሊብኦም ጨደሩ። ተመጣጢሮም ናብኣ ብምቕራብ፡ ነቲ ካብ ማእገራ ወሪዱ ጎሰስ ዝብል ዝነበረ ነጸላኣ ሓዙዎ። ጥዑም ጨና ክዳና ሃንገፍ በሎም። ሓይሎም ጥልም ኣበሎም። ደፊኦም ከጸግዑዋ ኣይከኣሉን። ዓቕሚ'ውን ኣይነበሮምን። ምስጉን ኣካላት ጎንት ብቐሊል ዝድፋእ ኣይነበረን።

ኣቶ ስብሃቱ፡ ዝያዳ 25 ዓመት ከም ዋርድያ'ዮም ሰሪሖም። ንገሊኦም ብሓይሊ ቃል ንኻልኦት ጉልበት ሓዊሶም ይደፍኡዎም። ከም ዓንዲ ማእከል ነቕ ምባል ዝኣበዩዎም ሰብኦት ኣየጋነፎምን።

ጎንት፡ ሓንቲ ቃል ኣይመለሰትሎምን። "ኣስርሕና ... ኣስርሕና" እናበሉ ብኣማልሳ ዕቡያት ንድሕሪት ተመልሱ። ነቲ ጥዑም ጨና ሰኺቖም ናብ ውሽጢ እታ ክፍሊ ሰገሩ።

እቲ ክፍሊ ንኽልተ ኣገልግሎት ዝተሓጽረ እዩ። ናይ ውጹዓት ክፍልን ክፍሊ ህጹጽ ረድኤትን ይርከቦ። ነተን ክልተ ክፍልታት ዘማእከለ ሰፊሕ ኮሪደር፡ ነቲ ድምጺታት መቓልሕ ከም ዝመልስ እዩ ጌሩዎ።

"እዋይ ኣነ ቅርስስቲ!" ዝብል ናይ ጎንት ድምጺ ዓብሊሉ ይስማዕ። ዋጬዋጬታ ናይቲ ዝያዳ ሓምሳ በጻሒ ሰብ፡ ነቲ ቀጽሪ ዕዳጋ እዩ ኣምሲልዎ።

ጸጥታ ናይቲ ሆስፒታል ተረቢሹ እዩ።

ጉዳዮም ጥራይ ዝገብሩ ዝነበሩ ኣባላት ናይቲ ሆስፒታል፡ ነቲ ድምጺ ክጻወሩዎ ኣይከኣሉን። ከም ወትሩ፡ ናይ ረብሻ ተርእዮ ዝተመልከተት ነርስ ትዕበ፡ ካብ ክፍሊ ህጹጽ መጥባሕቲ ማዕጾ ደፊኣ ክሳዳ ኣቓልቀለት። እቶም ቅድሚ እታ መዓልቲ ናብታ ሆስፒታል ዝተመላለሱ በጻሕቲ፡ ገና ዘረባ ከይጀመረት ካብቲ ከባቢ ተኣለዩ። ፈጢጠን ንግዳም ክወጻ ዝተቐረባ ፍሩያት ኣዒንታ ኣንጉልሒጣ፡ ብዘይሓንቲ ቃል ንኹሎም ጠመተቶም።

ነርስ ትዕበ፡ ምሉእ ኣካላታ ዓይኒ ዝተቐየረ እዩ ዝመስል። ድቀት ኑብሳ እኽሊ በሊዓ ትፈልጥ ኣየምስላን። ናይ ሃለኽለኽን ኩቱር ድኻምን ገጻ ምስ ጸምለወ እዩ። ኣብ ርእሲ ዘላታ ተወሰኸታ፡ ግንባራ ኣይፍታሕን እዩ።

ትዕበ፡ ቆማት ኢያ፡ ካብ ንቡር ንላዕሊ። ብዕቅና ዘሰፈየቶ ክዳን እንተዘይኮይኑ ኩሉ ክዳውንታ ንላዕሊ ምስ ተኾብሰ እዩ። ቈቓራት ደናጉኣ ካብ ምኽዳን ጒና ኣትረፈንኣ እየን።

ግድስቲ ሓኪም ኢያ።

ክልተ መኻፍቲ ኣፋ ክሳብ ዝዓፍር ኢያ ምስ ሕሙማትን በጻሕትን ትቋየኞ። ብዘረባኣ መሳርሕታ ከይተረፉ እዮም ዝስከፉ። ንኹሉ ሰብ ኢያ ካብቲ ዝነበሮ ቦታ ክርሕቕ ትገንሖ።

ካብ ዝመጸት መጺኣ ሰላም ናይ ፈጣሪ ከይለገሰትን መምጽኢኡ ምኽንያት ከይሓተተትን "ኣንታ በጃኹም ዘይተሰርሑና! ኣንቲ ዋእ በጃኽን እባ ክንሰርሕ" ዝብል ቃል ስለ እትደጋግም፡ ዓመት ኣብ ዘይመልእ ናይ ስራሕ ተመክሮኣ "በጃኽን" ዝብል ሳጓ ጠቢቑዋ።

ትዕበ በጃኽን መብዛሕትኡ እዋን ንበጻሕቲ ሓሊፉ ናብ ዋርድያ ኢያ ትሰግር። ንኣቶ ስብሃቱ'ውን ብፍርሒ ኣብ ጽፍሮም ተእትዎም ንሳ ጥራይ ኢያ።

ገጽ ነርስ ትዕበ ርእዮም ኩሎም እቶም በጻሕቲ ካብ ኣፍደገ ናይቲ ክፍሊ ርሓቑ። ጎንት ኣይተንቀሳቐሰትን። ከም ሓወልቲ ደሪቓ ኢያ ተሪፋ።

ንኸሎት በኛኽን ጥምት አቢላታ።

ፍሩያት ኣዒንታ ፈጢጠን ጥራይ እየን ተረፊን። ስምዒት ኣልቦ እያ ኮይና። ንመላእ ኣካላታ ዝኣሰራ ነገር ከም ዘሎ እዩ ዘመላኽት። ክሳዳ መሊሳ ናብታ ክፍሊ ምእታዋ ንኹሎም በጺሕቲ ኣሰንቢዶም። ርህራሄኣ ዝፈልጡ ከቢድ ሓደጋ ኣጋጢሙ ከም ዝኸእል ኣይሰሓቱዎን።

ሓደ ካብቶም ህሱያት ከኾብ ወዲ ገነት እዩ።

ገነት ወናኒት ዕምርቲ ባር እያ። ንከኾብ ኣብ ኢጋ ብትኩተ ጸጊያት እያ ወሊዳቶ። ሓደ ዓይናን ብርኩን ስለ ዝኾነ፡ ብሕሉፍ ክንክንን ሓልዮትን እያ ኣዕቢያቶ። እቲ ሕንቃቐ ናብ ዘዋደሊ ኣንፈት ይመርሐ ምንባሩ እኳ ትፈልጥ እንተነበረት፡ ኩቡዳ ጨኪኑ ክንብረላ ስለ ዘይክእል፡ ሕርቃና ብንብዓት ካብ ምግላጽ ኣይሓልፍን እዩ። “ኣንታ ኮኾብ!” እታ ናይ መወዳእታ ቃል መግለጺ ቁጥዐኣ እያ።

ኮኾብ፡ ሓደ ለይቲ ጥራይ ምስኣ ካብ ዝሓደረ ሃብታም ነጋዳይ እያ ወሊዳቶ። ስም ብናይ መጀመርያ ኣፍቃሪኣ ኣውጺኣትሉ። ድሕሪ ናይ 12 ዓመት ስራሕ ባሪስት ባር ወኒና። ሰራሕተኛታታ ካብ ንዕኣ ንኮኾብ ወዳ እየን ዝፈርሓ። ጠባያ ስለ ዝፈልጣ ገጽን ጸፊዐወን'ውን ኣይምልሳሉን እየን። ብዘይካ እተን ውሑዳት ምሸት ጥራይ ዝሰርሓ ባሪስታ፡ ብኸምዚ ኣተዓባብያ ገነት ብዙሓት እንጀራይ ዝበለተን መልክዐኛታት ባሪስት ከሰራተን እያ።

ዝኾነት ባሪስት፡ ከኾብ ወዲ ገነት ድላዩ ጌሩ ትም ጥራይ እያ ትብል። ኣዘንጊዐን ብዓይነን ክገንሕኦ ምስ ትረኽበን ኣብ ልዕሊኦን እተዘንቦ ቃላት ብድዑ ማይ ኣይኺ እዩ። ኩሉ ተረፍ ቃላት ካብ ምዝራብ ኣይትቑጠብን። ኑቲ ዝሓለፈቶ ህይወት ካን ከም ዘይነበረቶ ብእኡ ትጸረፍ።

ኣብ ካልእ ጉዳይ ጥዕምቲ እያ።

ገነት ከም ባሪስቲ ብዙሕ ሕብሪ ገጻት ህይወት ርእያ እያ። ገና ኋል 15 ዓመት እንከላ ናብ ግዳም ወጺኣ። ህይወት ጎደና እቲ ዝዓበየ ቤት ትምህርታ እዩ። ሕላፍ ሰዓት ዝመጹ ወረዙት መሰል ሰብኡት ትፈልጥ። ካብ ናይ ጁባ ክሳብ ናይ ባንክ ቼክ ሰሪቑቲ ካብ ዓይና ኣየምልጡን። ሰብ ስልጣናትን ዓበይቲ ሓለፍቲ'ውን ኣብ ደረት ኣፍ ልባ ዘይተናዘዙ ኣይኮኑን። መልክዓ ዝፈጠረላ ገንዘብን ዕዳጋን ግን፡ ከም ኣብ ቀዳድ ፈሰቶ ዝዓቐረ ማይ ዓመታት ፈሰሱ።

በኸሪ ዓርኩ ከኾብ የዋድኣ ኔሩ።

ከኾብ፡ ተመሳሳሊ ህይወት ዝነበሮ መዘንኣ እዩ። ለይቲ እዩም ተላልዮም። ረሰኛሽን እዩ ዝሰርሕ ኔሩ። ኣብቲ ፈለማ ናይ ጎደና ስራሕ ክትወፍር ዝጀመረትሉ ግዜያት ወረቐት መንነት ስለ ዘይነበራ፡ ሰባት ሐዛ ኣብ ትመጸሉ እዋን ይተሓባበራ ኔሩ። ሰብኡት ሰኢና ብዘይገንዘብ ኣብ ትመጸሉ'ውን፡ ካልእ ግዜ ክትከፍሎ የለቕሓ ብምንባሩ፡ ፈለማ ሓልዩቱ ጸኒሑ ከኣ ኣዒንቱ ክስሕባ ጀሚሩ።

ብዓይኒ ፍቕሪ ዝጠመተቶ ሰብ ድማ ንሱ እዩ። ዝሩግ ህይወታ ድኣ እዩ ዘሕርቐ ኔሩ እምበር፡ ንሱ'ውን “እዚኣ ትመስል ቆንጆስ!” ዝብል ስምዒት ካብታ ፈለማ ዝረኣየላ ምሸት ዘድመጸ ቃል ኔሩ።

ገነት፡ ስራሓ ስለ ዘሕፍራ ደፊራ ፍትወታ ክትገልጸሉ ትኽእል ኣይነበረትን። ጎደና ዝፈጠረላ ትብዓትን ድፍረትን ኣብ ከኾብ በጺሑ ምስዋሩ፡ “ሓይሊ ፍቕሪ እዩ” ኢላ ክትኣምን ተገደደት።

ኣብታ ቀትሪ ደቂሳ ትውዕለላ ጸባብ ገዛ ስኢብሊ ብዙሕ ሚላታት ትሓስብ። ኣጋጣሚታት ክትፈጥር ስለ ዘይክኣለት ኣዋርሕ ብሆንቀውታ ኣሕሊፋቶ እያ። በብቑሩብ ግን፡ “ገንዘብ ሓዘለይ” ክትብሎ ወሰነት። መቀራረቢ ክኾና ከም ዝኽእል ኣይተጠራጠረትን። ከምኡ ድማ ገበረት።

ሓደ ምሸት ምቕእቲ ኮነት ረኺባ። ሓደ ሃብታም በዓል ሓዳር ሰብኣይ፡ ቀትሪ ናብታ ሆተል ሒዝዋ ኣትዩ ኣምስዩ። በታ ምሸት ናብ ገዝኣ ክትምለስ ኣይመረጸትን። ኑቲ ትምህርቲ ውዒሉ ምሸት ኣብታ ሆተል ዝሰርሕ ከኾብ ተጸቢያ፡ ድራር ጋቢዛቶ። ደላዩኡ ኮይኑ። መገዲ ተኸፊታ። ብዙሕ ሳዕ ብዕላል ጸኒሖም። ኣብ ፍቕሪ ጠሊቖም። ፍቕሪ ጾታዊ ርክብ ዘይምኳኑ ካብኡ ተማሂራ።

ሃንደበት ናበይ ተሰዊሩ ከይበለቶ ስለ ዝጠፍኣ ግን፡ ኩሉ ግዜ እቶም ሰኺሮም ክምርዓዉዋ ዝሓቱዋ ሰብኡት ዓርኪ ኣሎኒ ብምባል ኑቲ ዕድመ ትሕሰሞ። ግዜ'ውን እናማሃረ ከደ። ካብ ግዳም ናብ ባርን ሆተልን ብምእታው ገንዘብ ክትእኩብን ቁምነገር ክትገብርን ወሰነት።

ካብ ክራይ ባር ናብ ምውናን ባር ክትበጽሕ ከሎ፡ ወዳ ወይ ጓላ ጸቡቕ ክዓቢ ምንዮት ነበራ። ስለ ዝኾነ ከኣ ኑቲ ብጣዕዩ ዘይትፈትዎ ግን ከኣ ሃብታም ሰብኣይ ጠኒሳትሉ።

ምስጢሩ ከይወጸእ ብዘኣተወትሉ ቃል፡ ኣቦኡ ከየፍለጠት ብስም ካልእ ኣጠሚቓቶ። በዚ ኸኣ ኣብ ርእሲ እተን ብኽራይ ዘዋህለለተን ወሲኹ ባር ከም ትዕድግ ሓገዛ። ካልኣይ ቁልዓ ክትድግመሉ ግን ኣይክኣለትን። ንሱ'ውን ኣይደለየን። ኣብ ርእሲኡ፡ ስም ኣቦ ወዳ ናብ ልክዕ ከይትመልሶ ብብዙሕ መገዲ ከእምና ጸዒሩ።

ንሳ ግን፡ ከም ኣሕዋቱ ክወርስ ስለ ዝግብኦ ክትቅበሎ ኣይክኣለትን። ጉዳዮም ኣብ ቤት ፍርዲ በጺሑ፡ ኣብ ቀጸራ ከለዉ እዩ፡ ከኾብ ካብ ላዕለዋይ ኣስካላ ናይ ቤት ትምህርቲ ብርእሱ ወዲቑ ብህጹጽ ኣብ ሆስፒታል ኣትዩ።

ካብ ክፍሊ ኣይሲዩ ክልተ ሰባት ብዓረብያ ተጸይሮም ናብ ካልእ ክፍሊ ሰገሩ። በታ መዓልቲ'ውን ክልተ ሓደጋ ዘጋጠሞም ሰባት፡ ቅልጡፍ ረድኤት ንምርካብ ናብታ ክፍሊ በጺሖም።

ሰዓት ኣርባዕተን ፈረቓን ድሕሪ ቀትሪ እዩ። ገነት ዓቕላ ብምጽባብ ንኣቶ ሰብሃቱ ደፊኣ ናብ ውሽጢ ክፍሊ ክትኣትው ዕግርግር ገበረት። ዝተዓጽወ ማዕጾ ክኸፈት ኣይክኣለን።

ገጻ ብንብዓት ተሓጺቡ።

ንኣቦ ከኾብ ክትሕብሮን ክተሓባበራን ናብ ናይ ኢዱ ተሌፎን ደወለት። ኣየልዓላን። ጉዳያ ብስቱርን ብሽማግለን

ክውዳእ ዘቕረበላ ሕቶ ተሓሲማ ናብ ቤት ፍርዲ ካብ ተብጽሖ ነዛ ገጹ ክትርእይ ኣይደለየትን። ኣብታ ሰዓት ኣገዲሱዋ። ኣይሰለጣን።

ነርስ ትዕበ ካብ ውሽጢ ብጉያ ናብታ ኑቲ ቀጽሪ ዝረበሸት ገኑት በጽሐት።

"ሓንሳብ እባ ተዓገስና!"

"ኣንቲ ከመይ ጌረ ክዕገስ እዋይ ኣነ ቅርስስቲ!"

"ኣደ እቲ ቁልዓ ዲኺ!" ድምጻ ኣለስሊሳ ሓተተታ። ኩብዲ ገኑት ተገላበጠ። እቲ ክትብሎ እትኽእል ክትግምት ኣይከኣለትን። ንእወታ ርእሳ ጥራይ ነቕነቐት። ኩነታቱ ክትፈልጥ ናብ ኣፉ ክትኣትው ደለየት። ዘይንቡር ቃና ትዕበ በጃኽን ልዕሊ ኩሉ ንዋርድያ ኣሕሰቦም።

ብርቱዕ ሕጭጭታ ድምጺ መኪና ኣቓልቦ በጻሒ ተሳሕበ። ካብ ክፍሊ መጥባሕቲ ኑቲ ድምጺ ዝሰምዐት ትዕበ በጃኽን ቀልጢፋ ተቐልቀለት።

እቲ ንደቓይቕ ሰፊኑ ዝጸንሐ ጸጥታ ናይ'ታ ሆስፒታል ንእለት ተናወጸ። ኣብ ግዳምን ኣብ ኮሮድዮን ዝጸንሑ በጻሕትን ተመላለስትን ተሓከምቲ ትኹረቶም ናብ'ታ መኪና ኣቕንዕዎ። ካብታ ደባን ሰመያዊት ዝሕበራ ቢኤም ዳብሊው ኣርብዓ ዝግምገም ዕድመ ዘለዎ ቆማት መንእሰይ ወረደ።

"ኦ ዶክተር ዩኤል ኣርኪቡ" ኣድመጸት ትዕበ በጃኽን። ዶክተር ዩኤል ክኢላ መጥባሕቲ ሸኽና ርእሲ እዩ። ንብናህሪ እዩ ወሪዱ። ስፖርቴሎ ብሓይሊ ዓጽዩ፤ ጉያ ብዘመስል ቁልጡፍ ስጉምቲ ናብ ውሽጢ ሆስፒታል ኣምርሐ።

ኣብ ትርኢቱ ዝኾነ ናይ ምርባሽ ስምዒት ኣይተራእየን። ንህጹጽ ኣገልግሎትን ረድኤት ሕክምና መጥባሕቲ ተጸዊዑ መጺኡ።

ዶክተር ዩኤል ዝተኣምነሉ ክኢላ መጥባሕቲ ኢዩ። ቅድሚ ናብ ክፍሊ መጥባሕቲ ምእታዉ፤ ናብ ውልቀ ቤት ጽሕፈቱ ብምልጋስ፤ ተኸዲንዎ ንዝነበረ ሱፍ ብምውጻእ ጻዕዳ ናይ ስራሕ በጃ ኩዳን ለበሰ። ጓንቲ ተኸዲኑ ካብታ ክፍሊ ወጸ።

ኣብ ኣፍ ደገ ናይታ ክፍሊ ገኑት ኣደ እቲ ህጻን ረኸበ። ኣእዳዋ ንድሕሪት ኣመሳቒላ ካብ የማን ናብ ጸጋም ክትመላለስ እዩ ኣርኪብዋ። ተሰፍኣ ጽልግልግ እዩ ኩብል ጀሚሩ። ናይ መወዳእታ ትጽቢታ ኣብ ዶክተር ምኻኑ እዩ ተነጊሩዋ።

ኑቲ ጸጉሪ ርእሱ ብዝግባእ ዘይተመሸጠ ምልኩዕ ሓኪም ብድኹማት ኣዒንታ ጠሙተቶ።

ብውሽጢ ልባ ሰቲራ ኩተትርፎ ዘይትኽእል ሕቶ "ይድሕን ዶ ይኸውን" ዝብል ሕቶ ነበረ።

ዶክተር ዩኤል ንገኑት ክሰግራ ከሎ ሓንሳብ ጥራይ እዩ ቁልሕ ኢሉ ጠሚትዋ። ኣጠማምታኡ ኣየሐጎሳን። ብቐጽበት ኑብሱ ብሕርቃን ክቃጸል ተፈለጣ።

"ዶክተር ካበይ ዲኻ ክትመጽእ ጸኒሕካ? ክንድ'ዚ ሰዓታት ኣብ መገዲ ተጥፍእ? ድሓር ከኣ ወደይ ኣብ ኣፍ ሞት ከም ዘሎ ኣይተሓበረካን ድዩ?"

ምኽንያት መምጽኢኡ ንሱ ምንባሩ ይፈልጥ ስለ ዝነበረ፤ ንምዕዘምዛም ገኑት ግዲ ኣይገበረሉን።

ጉኒ ንጉኑ እናተዛረበት ክኸይድ ሓንቲ ቃል ኣየምለቑን። ሕርቃን ገኑት ኣብ ዝለዓለ ጫፍ ተሰቕለ፡

"ቁሩብ ሓላፍነት ኣይሰመዓካን!" ደረት ብዘሓለፎ ቃላት ዘለፈቶ። ዓጸፋ መልሲ ክህባ ኣይመረጸን።

"ሕርቕ ሕርቕ ኣይትበሊ፡ ንሓበሬታኪ ጥራይ፡ ኣነ ኣብዚ ቀጽሪ እዚ ኣይጸናሕኩን። ተጸዊዐ ካብ ርሑቕ ቦታ እርኪበ ኣለኹ"

ገኑት፡ ኑቲ ብንብዓት ዝተሓጽበ ገጻ እናሓንሰሰት ሓንሳብ ቊሊሕ ኢላ ርኣየቶ። ብሕርቃን "እዚ ኩሉ ሰዓታት ኣበይ ሓሊፉ? ካበይ ዲኻ ክትመጽእ ጸኒሕካ? ወደይ ኣብ ኣፈፌት ሞት ከምዘሎ ኣይፈለጥካን? ሓላፍነት ኣይሰምዓካን ድዩ?" ሕቶታት ደራረበትሉ።

"ኣይትሓዘለይ? ኣብ ውሽጢ ሆስፒታል ኣይጸናሕኩን እብለኪ ኣለኹ። መልእኽቲ ምስ በጽሓኒ ቡቲ ክጉዮ ዝኽእል ፍጥነት ተወንጨፈ መጺአ ኣለኹ ...ሕጂ'ውን ርግእ ክትብሊ እየ ዝደሊ። እንተድኣ ረጊአ እየ ክሰርሕ ዝኽእል"

"ርግኢ! ህድእ በሊ ትብልኒ ኣለኻ? ኣብዛ ሰዓት እዚኣ ወድኻ ኣብዛ ክፍልን ኣብ ኣፈፌት ሞት ኣሎ እንተዝብሉኻ ምረጋእካ ዶ??" በለቶ ብሕርቃን።

ዶክተር ገጽኡ ኣይቀየረን። ክንዮኡ ዘረባ ክመጥጥ ኣይመረጸን። ናብቲ እቲ ህጻን ዝነበሮ ክፍሊ መጥባሕቲ ኣተወ።

"ኣብ ኑብስኻ ዘይወረደ ነገር ቀሊል እዩ፡ ኩሉ ሰብ ክምዕድ ጸገም የብሉን" ዕሪምሪምታኣ ቀጸለት።

እቲ መጥባሕቲ ንሰዓታት ቀጸለ። ዶክተር ብሕጉስ ገጽ ካብታ ክፍሊ መጥባሕቲ ወጸ።

"እንቋዕ ሓጎሰኪ፡ ወድኺ ዛዚሙ ኣሎ። "ዝኾነ ሕቶ ወይ ምኽሪ ሓኪም እንተድኣ ደሊኺ፤ ካብ ነርስ ትዕበ ክትረኽቢ ትኽእሊ ኢኺ"

ናይ ገኑት መልሲ ከይሰምዐ ብጉያ ናብ መኪናኡ ኣምርሐ።

"እንታይ ዓይነት ምሁር ደንቁሮ ሰብ እዩ እዚ? ነዛ ሓንቲ ደቒቕ ክጸንሕ ኣይክእልን። ብዛዕባ ክጉብሮ ዝግባኣኒ ሓበሬታ ኣይሀበንን" ገኑት ወቐሰኣ ቀጸለት።

ድሕሪ ውሑዳት ደቃይቕ ካብ ክፍሊ መጥባሕቲ ነርስ ትዕበ በጃኽን ወጸት። ዓይና ንብዓት'ዩ መሊኡ። ሕንቕንቕ እናበለት፡ "ከኾብ ድሒኑ ኣሎ። ክትፈልጢ ዶክተር ዩኤል ትማሊ እቲ እንኮ ወዱ ብሓደጋ መኪና ተጉዲኡዎ። ሕጂ'ውን ናብ ቀብሪ እናኸደ እዩ ተጸዊዑ ተመሊሱ። ንወድኺ መጥባሕቲ ኣካይደሉ፡ ንወድኺ ኣድሒኑ፤ ግን"

"ናበይ ድኣ ይኸይድ ኣሎ?"

"ቀብሪ ወዱ ክርክብ ... ናብ መቓብር" በለታ።

## ተክኖሎጂ

# ወለዶታት
# ተክኖሎጂ ተንቀሳቓሲ ተለፎን

ተንቀሳቓሲ ተለፎን ኣብ ዝበዝሐ ንጥፈታትና ጸላዊ ክኸውን ካብ ዝጅምር ኣይወሓደን። ኣብ'ዚ ዘመነ ሓበሬታ፣ ሓበሬታ ብዝሓጸረን ዝቐልጠፈን ትረኽበሉ ሜላ ክርከብ እንተዘይክኢሉ ካብ'ቶም ደቂ-ጥንቲ ዘፍሊ ብዙሕ ኣይህሉወካን። ኣብ ሃገርና ሎሚ ብዛዕባ ተንቀሳቓሲ ተለፎን ፍጹም ኣፍልጦ ዘይብሉ ክርከብ ይከኣል እዩ ኢልካ ክሕሰብ ኣሸጋሪ እዩ። ድሮ ኣብ ኵሉ ከባቢታት ክበጽሕ ክኢሉ ኣሎ። ከም ኵሉ ክፋል ምዕባለ ዓለም ኣገልግሎት ተንቀሳቓሲ ተለፎን ቡብግዚኡ እናማዕበለን እናተመሓየሸን ይኸይድ ኣሎ።



ሬድዮ ኮሙኒኬሽን ተክኖሎጂ ብዲጂታላዊ መገዲ፣ ኣብ ኢንተርነት ዝተመርኰሰ ኣገልግሎታት ብተንቀሳቓሲ ተለፎን ክህብ ካብ ዝጅምር ነዊሕ ገይሩ ኣሎ። ኣገልግሎታት ካብ ማህደርካ ከይተፈልዩ ተንቃሳቐስቲ ክኾኑ ክኢሎም እዮም። ኣብዚ ዘመንና ነገራት ከም መርፍእ ደቒቖምን ኣብ ሓደ ተጠርኒፎምን ብዝቐለለ ክነንቀሳቕሶም ምኽኣል ጸጋ ናይ'ዚ ዘመን እዩ። ጋዕገልጠምና "ተንቀሳቓሲ"ን "ቀሊል"ን ናይ ምኳን ዘይተወድአ ስራሕ ደቂ-ሰብ እዩ። ገና ኸኣ ኵሉ ነገርና ብቐሊሉ ከም ዝንቀሳቐስ ናይ ምግባሩ ዕማም ቀዳማይ ብልጫ ቴክኖሎጂ እናኾነ ይቕጽል ኣሎ። ኮምፕዩተር ካብ ናይ ሓደ ገዛ ዓቐን፣ ኣብ ጣውላኻ ተቐሚጣ ከም ትጥቀመላ ምስ ኰነት፣ ሳይንሰኛታት በዚ ኣይዓገቡን። ተንቀሳቓሲት ንምግባራ ኸኣ ጆዒሮም ላፕቶፕን፣ ኪንዮኡ ኸኣ ፓልምቶፕ ምሂዞም። እዘን ዝነኣሳን ክንቀሳቐሳን ዝኽእላ ኮምፕዩተራት፣ ምንቅስቓሰን ጥራይ ኣይኰነን ብልጫኣን። ንዝበዝሐ ጋዕገልጠም'ውን ውሒጠን እየን ከም መንዲል ኣብ ጁባ ዝሰኽተታ ዘለዋ።

ሞባይል ቴክኖሎጂ'ውን ካብኡ ብዘይፍለ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናማዕበለን እናተመሓየሸን'ዩ ዝኸይድ ዘሎ። ሞባይል ተለፎን ቴክኖሎጂ፣ ተለፎንካ ኣብ ዝደለኻዮ ቦታ ኴንካ ክትድውልን ክትቅበልን ጥራይ ኣይኰነን ዝኽእል። ናይ ጽሑፍ፣ ስእሊ ቪድዮ መልእኽታት ክትሰድድን ክትቅበልን፣ ናይ ኢንተርነት ኣገልግሎት፣ ናይ ባንክ ሕሳብ ብመገዲ ሞባይልካ ትቈጻጸር፣ ንዕዳጋ ኮለል ከይበልካ ብመገዲ ሞባይልካ ክትሸምትን ክትሸይጥን ትኽእል፣ ብመገዲ "ጂ.ፒ.ኤስ." ኣንፈትን ዘለኻዮን ክትሕበር ትኽእል፣ ኵነታት ጥዕናኻ ክትፈልጥ ትኽእል፣ ኵነታት ስድራኻን ሓለዋ ቤትካን ክትከታተል ትኽእል፣ ወዘተ.። እዚ ኵሉ ንጥፈታት ብሞባይልካ ኣብ ሓደ ቦታ ኴንካ ከተሳልጦ ትኽእል። ስለዚ ኵሉ ህይወትካ ናብዚ ካብ ግምቦ ኢድካ ዘይትዓቢ ንብረት ተጠቒሊሉ ይኸይድ። እዚ ገና ንብዙሕ ግዛዓትና ክውሕጥ'ውን ተኽእሎ ኣሎ። እዚ ቴክኖሎጂ'ዚ ካብ ቀዳማይ ወለዶ ክሳዕ እዚ ኣብ ግብሪ ዘወዓለ ራብዓይ ወለዶ ኸኣ በጺሑ ኣሎ። እዚ ምዕባለ ናይዚ ቴክኖሎጂ ከመይ ኢሉ ከም ዝመጽአ ኣብ ዝስዕብ ጽሑፍ ብዝነኣሰ ቀሪቡ ኣሎ።

### 1G

ቀዳማይ ወለዶ ሞባይል ቴክኖሎጂ እቲ ቀዳመይ ናይ

ተንቀሳቓሽቲ ተለፎናት ቴክኖሎጂ እዩ። እዚ ቴክኖሎጂ ናይ ኣናሎግ ኲይኑ ብ1980ታት ዝተኣታተወ እዩ። ክሳዕ ዝተማሓየሸ ቴክኖሎጂ ዝመጽእ ከኣ ቀጺሉ።

## 2G

ካልኣይ ወለዶ ሞባይል ቴክኖሎጂ፡ ን"GSM፡" "GPRS፡" "CDMA One"ን "DAMPS"ን ዝተባህሉ መለክዒታት ተለኮሙኒኬሽን ቴክኖሎጂታት ዝጠቓለለ ኲይኑ፡ ኣብ መጀመርታ 1990ታት ዝተኣታተወ እዩ። እዚ ወለዶ ካብቲ ቀዳማይ ወለዶ በሊጹ "ካልኣይ ወልዶ" ተባሂሉ ክስመ እንከሎ ካብቲ ቀዳማይ ዘፍልዮን ዘብልጾን ምኽንያታት ክህሉዎ ግድን'ዩ። ቀዳማይ ወለዶ ኣናሎግ እዩ ነይሩ፡ ካልኣይ ወለዶ ግን ዲጂታል እዩ። ክልተኦም ካብ ቀፎ ናብ ኣንቴና (ታወር) ተመሳሳሊ ራድዮ ደኣ ይጠቐሙ እምበር፤ ኣብ ቀዳማይ ወለዶ ጻውዒታት ናብ ዝለዓለ ድግምጋም (ክሳብ 150MHzን ልዕሊኡን) ብምዕባይ ክፍጸም እንከሎ፡ ኣብ ካልኣይ ወለዶ ግን ጻውዒታት ናብ ዲጂታል እናተቐየረ ክፍጸም ተኻኢሉ።

እዚ ወለዶ ኣብ ዝበዝሓ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ካብ ዝተኣታቶ ዓመታት ኣቑጺሩ ኣሎ። በዚ ቴክኖሎጂ፤

- ንኣገግሎታት ናይ ድምጺ ጻውዒት (ኖርማል ጻውዒታት ተለፎን)፡

- ንኣገግሎታት ናይ ድምጺ መልእኽቲ፡

- 10kb/sec ቅልጣፈ ኣሎዎ። (ንሓንቲ ናይ ሰለስተ ደቒቕ ደርፊ ንኸውርድ ካብ 31 ክሳዕ 41 ደቓይቕ ይወስደሉ ማለት'ዩ።)

## 2.5G

እዚ ወለዶ ንኻልኣይ ወለዶ ዘመሓየሸ ወለዶ'ዩ። እዚ ወለዶ ሽኣ ነቲ ኣቐዲሙ ኣብ ኣገልግሎት ዝጸንሐ ወለዶ ኣበርቲዑ ተቐልቂሉ። ካብ ካልኣይ ወለዶ ዝሓሸ ሓበሬታ ናይ ምልውዋጥ ዓቕሚን ቅልጣፈን ድማ ኣሎዎ። እዚ ወለዶ ብመሰረቱ ንዕዳጋዊ ዕላማታት ብምፍጣሩ ግን ልክዕ ከም ሓደ ምሉእ ለውጢ ዝፈጠረ ሞባይል ቴክኖሎጂ ኣይውሰድን። ነቲ ድሕሪኡ ዝመጽአ ሳልሳይ ወለዶን ቅድሚኡ ዝነበረ ካልኣይ ወለዶን መናጠሪ ባይታ ክኸውን ክኢሉ።

እዚ ቴክኖሎጂ ከም'ቶም ካልኦት ቴክኖሎጂታት ዓቢ ዝርግሐ ዘሎዎ ኣይኮነን። ይኹን እምበር እዚ ዝስዕብ ኣገልግሎታት ኣሎዎ።

- ንኣገልግሎታት ናይ ድምጺ ጻውዒትን ፋክስን፡

- ኣገልግሎታት ናይ ድምጺ መልእኽቲ፡

- መርበብ ሓበሬታታት ከፈትሽ ይኽእል፡

- ብካርታ ኣንፈት ክሕብር ይኽእል፡

- 64-144kb/sec ግፍሒ-ባንድ ወይ "ባንድዊድዝ" ኣሎዎ። (ንናይ ሰለስተ ደቒቕ ደርፊ ንኸውርድ ካብ 6 ክሳዕ 9 ደቓይቕ ይወስደሉ።)

## 3G

ሳልሳይ ወለዶ ነቶም ኣቐዲሞም ዝነበሩ ብዝተዓጻጸፈ በሊጹ ዓቢ ለውጢ ዝገበረ እዩ። ንብዙሓት መለክዒታት ኮሙኒኬሽን ቴክኖሎጂታት፡ (UMTS FDD and TDD, cdma2000 1x EVDO, cdma2000 3x, TD-SCDMA, Arib WCDMA, EDGE, IMT-2000 DECT)፡ ኣጣሚሩ ዝያዳ ውጽኢታዊ፡ ተዓጻጻፊን ቅልጡፍን ኲይኑ ዝቐረበ እዩ። ሳልሳይ ወለዶ ንቅልጣፈ ሞባይል ተለፎን ብዝተዓጻጸፈ ብምዕባይ ንኣገልግሎታት ኢንተርነት ፕሮቶኮል'ውን ምስኡ ጠሚሩዎም እዩ። ሞባይል ተለፎን ንጻውዒት ጥራይ ዘይኮነ ናብ ኣገልግሎታት



መርበብ ኢንተርነት ብዝለዓለ ዓቕሚ ኣዕቢዩ ጸንቢሩዎ ማለት'ዩ።

እዚ ወለዶ'ዚ ንሞባይል ተለፎን፡ ላፕቶፕን ተለቪዥንን ኣብ ሓደ ጠሚሩ ዝማዕበለ እዩ።

- ኣገልግሎታት ጻውዒት ተለፎንን ፋክስን

- ኣገልግሎታት ናይ ድምጺ መልእኽቲ፡

- ዕብይ ዝበሉ ናይ ኢ-መይል መልእኽቲታት ክቕበልን ክልእኽን ይኽእል፡

- ብዝለዓለ ቅልጣፈ መርበብ ሓበሬታት ከፈትሽ ይኽእል፡

- ብካርታ ኣንፈት ክሕብር ይኽእል፡

- ኣገልግሎት ቪድዮ ኮንፈረንስ ክህብ ይኽእል፡

- ኤለክትሮኒያዊ ኣጀንዳ፡

- ፈነወ ተለቪዥን ዘጣመረ እዩ፡

- 144Kb/sec - 2Mb/sec ግፍሒ-ባንድ ወይ "ባንድዊድዝ" ይርከቦ። (ንናይ ስለስተ ደቒቕ ደርፊ ንኽውርድ ካብ 11 ካልኢታት ክሳዕ 1.5 ደቒቕ ይወስደሉ።)

## 4G LTE

ሓደ ወለዶ ሞባይል ቴክኖሎጂ ካብቲ ሓደ ዘፍልዮ መለክዒታት ኣሎዎ። 3G ድሕሪ ብወግዒ ምዝርግሑ፡ 4G ንዝስመ ቴክኖሎጂ ኣቐድሙ እዩ መለክዒታት ወጺኡሉ። ቅልጣፈ 4G ክሳብ 100 Mb/s ክበጽሕ ተወሲኑ ነበረ። ነቲ መለክዒታት ዘማልእ ቴክኖሎጂ ዘፍረየ ኸኣ ነቲ ዕዳጋ ክዕወተሉ ይኽእል ማለት'ዩ። 4G ኣብ ፈለማ ክብጻሕ ዘይከኣል ሓሳባዊ መለክዒታት ይመስል ነይሩ'ዩ። ነዚ መለክዒታት ንምብጻሕ ዝጽዕሩ ዝነበሩ ትካላት ከኣ ንሕጽረታት 3G ብምስዓር ከመሓይሽኦ ተራእየን። ነዚ ን3G ዘመሓየሸ ቴክኖሎጂ እምበኣር "LTE" ክስመ ተወሲኑ። "ሽሑራዊ ወይ ማጂክ" እናተባህለ ዝተሰምየ ወለዶ 4G ኸኣ መዝለሊ ባይታ ኲይኑ። እዚ ብ"LTE" ዝተሰምየ ደረጃ፡ "4G LTE" ተባሂሉ ክጽዋዕ ጀሚሩ።

እዚ ወለዶ ኣብ መወዳእታ 2000ታት ዝማዕበለ ቴክኖሎጂ እዩ። እዚ ቴክኖሎጂ ነቲ ኣብ ሳልሳይ ወለዶ ዝነበረ ናይ ፍቓድ ክቡር ክፍሊት፡ ትሕተ ቅርጺ ናይ ምህናጽ ብድሆ፡ ዝለዓለ ጠለብ ብሮድባንድ፡ ክብሪን ግዝፊን 3G ቀፎታትን ካልእን ብምቅላል ዝመጽአ እዩ። ነቲ ኲሉ በቶም ዝሓለፉ ወለዶታት ክግበር ዝከኣል ዝነበረ ብምጥርናፍ፡ ዝያዳ ውሕስነት፡ ኣዝዩ ዝለዓለ ቅልጣፈ፡ ዝረሓበ ዓቕሚን ዝሓሰረ ዋጋ (ን"ቢት")ን ብልጫ ብምግባር ተዳልዩ። ኣብ ዝማዕበላ ሃገራት ኣብ ጥቕሚ ውዒሉ እዩ። 14 Mbps ቅልጣፈ ድማ ኣለዎ። ምስ ናይ ሳልሳይ ወለዶ ክርአአ እንከሎ ኣዝዩ ዝተዓጸጸረ'ዩ። ነታ ናይ ሰለስተ ደቒቕ ደርፊ በዚ ወለዶ ንኽተውርድ ዳርጋ ግዜ ኣይወስድን'ዩ ክብሃል ይከኣል።

## 5G

እዚ ወለዶ እዚ'ውን ነቶም ዘቐደሙ ወለዶታት ኣጣሚሩ፡ ብዝተዓጸጸረ ብልጫታት ተመሊኡ ክቐርብ ትጽቢት ይግበር። ሓምሻይ ወለዶ፡ ነቲ ኣቐዲሙ ዝጸንሐ ዝበልጽ፡ ኣቐዲሙ ዝተዳለወ መዐቀኒታት ኣሎዎ።




• ዓሰርተታት ሚጋቢት ኣብ ካልኢት፡ ንዓሰርተታ ኣሽሓት ተጠቀምቲ ሓበሬታ ብቕልጡፍ ከማቕል፡

• ኣብ ሓደ ቤ/ጽ ንዝርከቡ ዓሰርተታት ተጠቀምቲ ብማዕረ 1 Gbit/s ክማልኣሎም ክኽእል፡

• ሽፈነ ክመሓየሽ፡

• ካብ ናይ ራብዓይ ወለዶ ዝረሓበ ብሮድባንድ ክህሉዎ፡

• ወዘተ.

ሓምሻይ ወለዶ ሞባይል ተለኮሙኒኬሽን ቴክኖሎጂ ኣብ 2020 ናብ ዕድጋታት ክቐረብ ትጽቢት ይግበር።

source: Newsweek

# ቆጽሊ ዘይትቡን

ኣሚና ኻልድ



ቆጽሊ ዘይትቡን ኣብ ጥዕና ወዲ ሰብ ዝህቦ ጥቕሚ ልዑል ምዃኑ ካብ ዝፍለጥ ንድሓር ኣብ ልዕሊኡ ሓያሎ ሳይንሳዊ ምርምራት ተኻይዶም እዮም። እንሆ ሎሚ ድማ ጸጕሪ ርእሲ ብቐሊሉ ንኸይረግፍ ኣብ ምክልኻል ሓያል ጥቕሚ ከም ዘለዎ ክረጋገጽ ተኻኢሉ ኣሎ። ቆጽሊ ዘይትቡን ብትሕዝቶ ቫይታሚናት ካርቦሃይድረይት ከምኡ ውን ማዕድናት ፖታሽዮም ኣይረንን ጽሕግን ካብ ዝሃብተሙ ፍረታት ብቐዳምነት ይጥቀስ። ገለ ካብ ጥዕናዊ ጥቕምታት ቆጽሊ ዘይትቡን፥

1. **ንጸጕሪ ርእሲ፥**

ቆጽሊ ዘይትቡን ጸጕሪ ርእሲ ብቐሊሉ ንኸይረግፍ ኣብ ምክልኻል ዘደንቕ ጥቕሚ ኢዩ ዘለዎ። ልዑል ትሕዝቶ ቫይታሚን ቢ ኮምፕሌክስ ኣለዎ። እዞም መኣዛታት እዚኦም ድማ ጸጕሪ ርእስና ብቐሊሉ ንኸይረግፍን ብግቡእ ንኽዓብን የኽእሉና። ኣገባብ ኣጠቓቕምኡ፥

- ሓደ ዕማኾ ቆጽሊ ዘይትቡን ኣብ ሓደ ሊትሮ ዝፈልሐ ማይ ን 20 ደቒቕ ንጥጥቖ

- ከም ዝዝሕል ብምግባር ነቲ ቆጽሊ ካብቲ ማይ ነዝፍፎ

- ብድሕሪ'ዚ በቲ ማይ ንርእስና ብዝግባእ ንሓጽቦ። ንኽልተ ሰዓታት ድሕሪ ምጽናሕ ድማ፣ ብጽሩይ ማይ ንርእስና ንሓጽቦ

2. **ክብደት ምጕዳል፥**

ብቆጽሊ ዘይትቡን ዝተዳለወ ሻሂ ምስታይ ኣብ ኣካላትና ዝርከብ ካርቦሃይድረይት ናብ ሽኮር ንኽሓቅቕ ይሕግዝ። መግቢ ቀልጢፉ ሓቒቑ ሜታቦላይዝ ኣብ ምግባር ድማ ልዑል ጥቕሚ ስለ ዘለዎ፣ ኣካላትና ዘይሓቕቕ ስብሒ ንኸይክዝንን ብኡ መጠን ድማ ልዕሊ ንቡር ክብደት ንኸይንውንን ይጠቕመና።

3. **ንሕማም መንሽሮ፥**

ብቖጽሊ ዘይትቡን ዝተዳለወ ሻሂ ምስታይ ብፍላይ ኣብ ደቂ ኣንስትዮ ንዝርአ ሕማም መንሽሮ ኣብ ምክልኻል ልዑል ጥቕሚ ከም ዘለዎ ብሳይንሳዊ ምርምራት ክረጋገጽ ተኻኢሉ ኣሎ።

4. **ቁጥዐ ንምፍዋስ፥**

ኣብ ቀርበትና ዝኾነ ናይ ቁጥዐ ወይ ኣለርጂ ምልክታት/ስምዒታት ምስ ዝርአ ዝተወቐጠ ቆጽሊ ዘይቱን ጌርና ኣፍኩስና ምስ እንደርዞ ክስመዓና ዝጸንሐ ሳሓ ክጎድልን እቲ ቁጥዐ ክሓውየልና ከም ዝኽእልን ይንገር።

5. **ጸገማት ፍርያምነት፥**

ቆጽሊ ዘይትቡን ናይ ምውላድ ጸገም ዘለዎም ደቂ ተባዕትዮ ኣዝዩ ጠቓሚ ኢዩ ። መዓልታዊ ብቆጽሊ ዘይትቡን ዝተዳለወ ሻሂ ምስ ዝሰትዩ ዘለዎም ናይ ወሊድ ጸገማት ብልዑል መጠን ክፍወስ ከም ዝኽእል ክኢላታት ይመኽሩ።

6. **ሕማም ሽኮር፥**

ብቆጽሊ ዘይትቡን ዝተዳለወ ሻሂ ንሕማም ሽኮር ኣብ ምፍዋስን ኣብ ደም ንዝህሉ መጠን ሽኮር ኣብ ምጕዳልን ልዑል ጥቕሚ ኣለዎ። ዘይትቡን ልዑል ጽሕጋዊ ትሕዝቶ ኣለዎ እዚ ጽሕጊ'ዚ ድማ ኣብ ኣካላትና ንዝህሉ ዘይተደልየ መጠን ሽኮር መጽዩ ከም ዝሓቅቕ ይገብሮ።

7. **ረስኒ፥**

ቆጽሊ ዘይትቡን ብቫይረስ ንዝመጽእ ደንጉ ዝተባህለ ብርቱዕ ረስኒ ኣብ ምክልኻል ሓያል ግደ ከም ዘለዎ ይንገር።

- 9 ሓባ ቆጽሊ ዘይትቡን ኣብ 5 ኩባያ ማይ ብምእታው እቲ ማይ ክሳብ ብፍርቂ ሃፈፉ ዝጎድል ነፍልሖ። ብድሕሪዚ ብማንካ ናይ ሻሂ (ልክዕ ከም ሽሮፓ) ረስኒ ኣብ ዝስምዓና እዋን ንሰትዮ።

8. **ንምፍዋስ ረኽሲ፥**

ኣብ ኣካላትና ብፍላይ ኣብ ደጋዊ ክፍሊ ሰብነትና ንዘጋጥመና መጕዳእቲ፣ ረኽሲ ከየስዕበልና ምስ እንሰግእ፣ ዝተጨፍለቐ ቆጽሊ ዘይትቡን ኣብ ልዕል'ቲ ቁስሊ ብምግባር ክንከላኸል ንኽእል። ብመልክዕ ቆጽሊ ሻሂ ኣዳሊና ውን ንዝቐሰለ ክፍሊ ኣካላትና ክንሓጽቦ ከም እንኽእል ይንገር።

9. **ንዓይኒ፥**

ዘይትቡን ልዑል ትሕዝቶ ቫይታሚን ኤ ዘለዎ ፍሩታ ክሳብ ዝኾነ ንጥዕና ዓይንና ኣዝዩ ኣገዳሲ ምዃኑ ኢዮም ክኢላታት ዘመልክቱ። ኣብ መዓልታዊ ምግብና ከነዘውትሮ ድማ ይመኽሩ።

10. **ሕማም ኰርምቲ፥**

ቆጽሊ ዘይትቡን ኣብ ኣካላትና ንዝርአ ናይ ምቅጻል ስምዒታት ኣብ ምጕዳልን ክእለትን ከምኡ'ውን ናይ ጸረ ባልዕ ጠባይን ስለ ዘለዎ ታህዋስያን ኣብ ምቕታል ኣገዳሲ እዩ። ብግቡእ ኣጽሪና ምስ እንሕይኾ ድማ እቲ ዝድለ ውጽኢት ክህበና ይኽእል።

## ስፖርት

# ንዝበረኽ ውጽኢት ቅድድም ብሽክለታ…!

ውጽኢት ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣብ ዓለማውን ኣፍሪቃውን
መድረኻት ኣብ ዓመተ 2017 ብጽቡቕ ተበጊሱ ኣሎ።

ኣማኑኤል ኣልኣዛር




ኣብ ዓመተ 2015 ዝኸኣሰ ተቐዳዳማይ ኣብ ዞር ፈረንሳ ብምኻን ምስ ዳንኤል ተኽለሃይማኖት ኣብዚ. ርእሲ ኩሎም ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዝኾነ ውድድር ዝደመቐ መርሃዊ ቅዳሴ፡ ኣብ ወርሒ ለካቲት 2017 ክልተ ዓበይቲ ዓወታት ክኸናጸፍ ክኢሉ እዩ። ናይ 2.1 ደረጃ ኣብ ዘለዎ ቮልታ ኢ.ቫለንስያ ኣብታ ዝተረረት መድረኽ ንዝበለጸ ሓኻሪ ዓቐብ ዓለምና ኮሎምብያዊ ናይሮ ኪንታና ተኸቲሉ 2ይ ደረጃ ድሕሪ ምሓዙ ኣቓልቦ ማዕከናት ዜና ስሒቡ። ብቐጥታ ኣብ ቱር ዖማን ተሳቲፉ ብሉጽ መንእሰይ ተቐዳዳማይ ብምኻን ጻዕዳ ማልያ'ቲ ውድድር ለቢሱ። እንሆ ድማ ኣብዛ ዓመት ኣብቲ ኣብ ደረጃ ግራንድ ቱር ዘለዎም ሰለስተ ዓበይቲ ውድድራት ጂሮ.ዲ.ኢጣልያ፡ ዞር ፈረንሳን ቮልታ ስጳኛን ደሚቑ ክርእ ብኣግኡ ትጸቢት ተነቢርሉ።

ኣባል ጀርመናዊት ክለብ ባይኩኤይድ ዘሎ ሜሮን ተሾመ፡ ኣብ ሻምፕዮን ኣፍሪቃ 2017 ኣብ ውድድር ግዜ (ክሮኖ ሜተር) ክኢላ እዚ ዓይነት ውድድር ዳንኤል ተኽለሃይማኖት ኣብ ዘይተረኽበሉ ተዓዊቲ ወርቂ መዳልያ ኮይኑ። ሓድሽ ኣባል ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ብምኻን ብፍሉይ ዝደምቐ ዘሎ ተቐዳዳማይ ኤሪ ቴል ሜሮን ኣብርሃም ድማ ኣብ ውድድር ጽርግያ 2ይ ደረጃ ብምሓዝ ንሽልማት ብሩር ሜዳልያ በቒዑ።

ዝሓለፈ ዓመት ኣባል ደቡብ ኣፍሪቃዊት ክለብ ዳይመንሽን ዳታ ብምኻን ኣብ ዓበይቲ ውድድራት ክኣቱ ዘይከኣለ ዝነበረ መኽሱብ ደበሳይ እንሆ ኣብዛ ዓመት ብጽቡቕ ተበጊሱ። ንሱ ኣብቲ ናይ 2 ሓይሊ. ፈረስ ደረጃ ዘለዎ ቱር ላንካዊ (ኣብ ሃገረ ማሌዥያ) ዝኣንገድ ውድድር ኣብታ ዝኸበደትን ኣብ ተሪር ዓቐብ እትዛዘምን ብንግስቲ እትፍለጥ 4ይቲ መድረኽ 1ይ ደረጃ ብምሓዝ ብፍሉይ ደሚቑ። መኽሱብ ኣብዚ ውድድር ብወሃሉል ግዜኡ ኑቲ ብጫ ማልያ ዝዓተረ ደቡብ ኣፍሪቃዊ ኣባል ጋንትኡ ጊብሰን እንዳ ሓገዘ 5ይ ተርታ ሒዙ። ክለቦም ድማ ብወሃሉል ግዜ ናይዞም ክልተ

ተቐዳደምቲ ተሓጊዞ ተዓዊቲት ኮይና።

ኣባል ጃፓናዊት ክለብ ፕሮ.ሳይክሊን.ኣካዳሚ ዝኾነ ተሰፋም ዑቕባማርያም ኾዞ ሓዳስ ጋንትኡ ወኪሉ ኣብ ዘካየዶ ፈላሚ ውድድር ዙር ጋቦን ብወህሉል ሸውዓተ መድረኻት ንፈረንሳዊ የሃን ጀን ተኸቲሉ ብ16 ካልኢት ጥራይ ድሒሩ 2ይ ደረጃ ምሓዙ እቲ ካልእ ናይ 1ይ ርብዒ ዓመት 2017 ድሙቕ ኤርትራዊ ዓወት እዩ።

እዚ ገለ ካብቲ ኣብ 1ይ ርብዒ ዓመት 2017፡ ንናይ ምግባር ዓቕሚ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣብ ዓለማውን ኣፍሪቃውን መድረኻት እዩ።

መሰረት ናይዚ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዓለምና ዝምዝገብ ዘሎ ድሙቕ ኤርትራዊ ውጽኢት ቅድድም ብሽክለታ ብርግጽ እቲ ኣብ ጎደናታት ከተማ ኣስመራ ብብዝሒ፡ ካብን ናብን ከተማታት ሃገርና ድማ ብውሑድ መጠን ዝካየዱ ንጥፈታት እዩ።

መሰረት ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ እቲ ብኢጣልያውያን ግዝኣቲ ዝተበገሰ'ሞ ደቀባት ሃገርና ቀልጢፎም ዝረዓምዎ ምኽኑ ወጻኢተኛታት ማዕበናት ዜና ከይተረፉ ብዙሕ ግዜ ደጋጊመንአ እየን። ኤርትራ ናብ 80 ዓመት ዝተጸግዐ ታሪኽ እዚ ዓይነት ስፖርት ካብ ሃለዋ፡ እዚ ኣብ ዓለማውን ኣፍሪቃውን መድረኻት ተመዝጊቡ ዘላ ዝተፈላለየ ዓወታት ይዓብያ'ዶ? መጠን ኑቦሳ? ወይ'ስ ይንእሳ? ዝብል ሕቶ ምስ እተብዮዐ፡ ካብ ሰብ ናብ ሰብ ዝተፈላለየ ትንታኔታት ክትረኽብ ትጽበዮ እዩ።

ኣብ ውሽጢ ሃገር ተሓጺሩ ዝጸበረ ዓቕሚ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ በቲ ኣብ 2007 ኣብ ኣናካ (ኬንያ) ዝተመዝገበ ታሪኻዊ ውጽኢት እዩ ኣብ ኣህጉርና ተፈላጥነት ክረክብ ዝጀመረ። ኣብ 2010 ኣብ ርዋንዳ ኣብ ዝተኣንገደ ሻምፕዮን ኣፍሪቃ ተቀዳደምትና ንኩሉ ኣብቲ ውድድር ዝተዳለወ ኣውራቅ ብዘይካ ሓንቲ ምስ ገሓጥዎን ዳንኤል ተኽለሃይማኖት ድማ ኣብ ዝሰዓብ ዙር ርዋንዳ ተዓዊቲ ብጫ ማልያ ምስ ኮነ፡ ሃገራት ኣፍሪቃ ኤርትራ ኣብዚ ዓውዲ ብ1ይ ደረጃ ትሰራዕ ምኳና ደምደማ። ደቡብ ኣፍሪቃ ግን ኣብ ፕሮፈሽናላት ጋንታታት ተቐዳደምታ ዘሰለፈት እኳ ሃገር ብምንባራ ኤርትራ ኽዚ ደረጃ ክትብጽሖ ኣርዋ። ኣይደንጎየትን ድማ ዳንኤል ኣብ 2012፡ ናትናኤል ኣብ 2013፡ መርሃዊ ኣብ 2014፡ መኸሰብ ድማ ኣብ 2016 ኣብ ደረጃ ምሉእ ፕሮፈሽናል በጺሖም። ብድሕሪ'ዚ ኣብ ዓበይቲ ውድድራት ክኣትዉን ዝተፈላለዩ ዓወታት ክኸናጽፉን፡ ክሳብ ኣብ ዙር ፈረንሳ ናይ ዓቐብ መድረኽ ንኣርባዕተ መዓልታት ምልባስን ተበጺሖ።

እዚ ዓወታት ኣብ ቦትኡ እናሃለወ ግን ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝስራዕ ውድድራት ኑቶም ናብዚ ደረጃ ዝመጻጠሩ ተኣእቲ ተቀዳደምቲ...ዓቕሞም ዝምዝምዙ፡ ደረጃ ብልሖም ዘበርኹ፡ ዓቕሞም ዘለልዩን ዝፈልጡን፡ ዓለም ንእትጥቐመሉ ጋንታ ንሓደ ተቐዳዳማይ ዝውሬ ኣሰራርሓ ክርዕሙ ዝኸብዶም... ወዘተ ዝዓይነቱ ውድድር እዩ እዚ ውሽጣዊ ውድድራት።

ንዝበረኸ ውጽኢት ዝሕግዙ ዓይነታት ውድድር፦

ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ዩ.ሲ.ኣይ ብስሩዕ ዝጥቀመሉ ኣሰራርሓ እንተ ድኣ ኣሎ፡ ነጥቢ እንዳ ቀመረ ደረጃ ተጻወትቲ ኣብ ኾፍለወከፍ ኣህጉርን ዓለማዊ መድረኽን ምስራዕ እዩ። እዚ ደረጃ'ዚ ብንጹር ኣየናይ ተቐዳዳማይ ኣብ ብሉጽ ኣቃውማ ኣሎ ከይተጸገምካ ከተለልዮ ዝሕግዝ እዩ። ሃገራዊ ፈደረሽን ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ ኣብ ዓመት ክልተ ውድድራት እዩ ዝሰርዕ። ዙር ኤርትራ ኣብ ወርሒ ማዝያ፡ ሻምፕዮን ኤርትራ ድማ ኣብ ወርሒ ሰነ። ነዚ ሳዕለዋይ ተጻዋዒ ቅድድም ብሽክለታ ሃገርና ግን ኣብ ሓደ ዓመት ክልተ ውድድራት ጥራይ ክሰርዕ ኣኻሊ ኣይኮነን። ዝተፈላለየ ኣሰማት ዝሓዙ ውድድራት ብምስራዕ መዐቀኒ ነጥብታት ብምውዳድ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣብ ውሽጢ ሃገሮም ብዝዘወርዎን ዘመዝገብዎ ዓወትን ደረጃ ክሰርዓሎም፡ ብሉእ በሉ ድማ ሃገራዊት ጋንታ ኣብ ምምራጽ ከም መወከሲ ክጥቀመሉ ዓቢ ሓገዝ እዩ።

ፈደረሽን ቅድድም ብሽክለታ ዞባ ማእከል፡ ካብ 1ይ ዲቪዝዮን ክሳብ ማውንቴን ባይክ ንዝተዘርግሐ ተቐዳደምቲ ዝሰርዖም ዓመታዊ ውድድራት ንተቐዳደምትን ጋንታታትን ኣብ ንጡፍ ዕዮ ዘእትው እዮም። በቲ ሳይንሳዊ ቅማረ እንተ መጺእና ግን ኹና ዝተርፎን ኣብ መጻኢ ክተኣታቶን ዘለዎ ነራት ኣይተሳእናን።

ብመጀመርያ ዓለም ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ብዮዜ እያ ትቕምር። ኣብ ውሽጢ ሃገርና ኣብ ዘሎ ውድድራት ግን ነጥቢ እዩ ዝሰርሕ። ብደረጃ ዓለም ተዓዊቲ ሓደ ዙር ማለት ብጫ ማልያ ዝለብስ ዝተሓተ ግዜ ምስ ዝሰፍር እዩ። ኣባና ግን እዚ ዓይነት ኣሰራርሓ ብዘይካ ኣብቲ ብዩ.ሲ.ኣይ ተማእኪሉ ዝካየድ ዙር ኤርትራ ኣብ ካልእ የለን። በዚ ድማ ኩሉ ተቐዳዳማይ ኣብ ውሽጣዊ ውድድራት ብሉጽ ክኸውን ምስ ዝሓስብ ኣብ ቅጽበታዊ ውድድር ክጽመድ ይሕተት ኣሎ። ቅጽበታዊ ውድድር ንምኪያድ ከምቲ ኣብ መላእ ዓለም ዝሰርሓሉ ኑበሽካ ዓቺብካ ክትውዕል ትግደድ። ብሉጻት ሾላቺስታታት ዓለም ማርክ ካቨንዲሽ፡ ፒተር ሳጋን፡ ማርሰል ኪተል፡ ኣንድሬ ግሪፐል ናብ ሕንጻጽ ንምብጻሖም ከም መርዓት እዩ ክንክን ዝግበረሎም። ኣብ ውሽጣዊ ውድድራትና






ግን ኣብ ውሽጢ ሓንቲ ጋንታ ዝርከቡ ተቀዳደምቲ ኩሎም ቅጽበታዊ ውድድር ብምኽያድ ንጋንትኦም ነጥቢ ንምምጻእ ከም ቮላቺስታታት ኮይኖም ክሰርሑ ይግደዱ። ከምቲ ልሙድ ኣሰራርሓ ኣርባዕተ ናይ ክብሪ ማልያታት (ብጫ፣ ጻዕዳ፣ ቀጠልያ፣ ቀያሕ ጻዕዳ ነጠብጣብ) ኣብ ነፍስወከፍ ውድድር እንተ ዝቕረባን በቲ ዓለማዊ ኣሰራርሓን ውድድራት እንተ ዝዳሎ ግን ዓቕሚ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝውዳደሩ ተቐዳደምቲ ኣብ ምልላይ ምሓገዘ።

ኣብ ውሽጣዊ ውድድራት ብዘዋህለልዎ ነጥቢ ተለኪያም ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ዝተጸንበሩ ተቐዳደምቲ ኣብ ኣፍሪቃዊ ይኹን ዓለማዊ ውድድራት ብግዜ ኣብ ዝዕቐን ውድድራት ክጋየሹ ናይ ግድን እዩ።

ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ከከም ደረጅኡ ሓንቲ ጋንታ ሒዛቶም ትኣቱ ተቀዳደምቲ ቁጽሮም ይፈላለ እዩ። ቁጽሮም ብዘየገድስ ንሓደ ተቀዳዳማይ ንምዕዋት እዮም ዝሰርሑ። ብግዜ ኣብ ዝቕመር ውድድር ድማ ናይ ግድን እዩ ብጫ ማልያ ንምምጽኣ ኩሎም ንሓደ ክውፈዩ።

ኣብ ፕሮፈሽናላዊ ውድድራት ተቀዳደምቲ ብኣሰልጣኒኦም ንዝተዋህቦም ስራሕ ብዘይ ተጉላባነት ክዓዩ እዮም ዝሕተቱ። ክሳብ ማይ ምምልላስ ኣብ ምስራሕ ዝጽመዱ ተቀዳደምቲ ኣለው። ኣብ መወዳእታ፣ ንተቀዳደምትና ንኣፍልጦ ክኸውን፣ ኣብ ሓንቲ ውድድር ብተቐዳደምቲ ንዝካየዱ ዕዮታት ክዝርዝር፦

I. **ሺቃሎ** (Domestiques)፦

ሓንቲ ጋንታ ኣብ ደረጃ ዎርልድ ቱር (World Tour) ክትሳተፍ ከላ ብውሕዱ ካብ ተሰለፎም 9 ተቐዳደምቲ እቶም 2 ንዘተረፉ 7 ተቐዳደምቲ መቺኦም ንክጎዓዙ ዝነጥፉ እዮም። ሺቃላይ (Domestiques) ኮይኑ ናብ ውድድር ዝኣቱ ተቐዱዳማይ ካብ ዘካይዶም ዕዮታት ንምጥቃስ፣ ኣብ ግዜ ዋዒ ካብ ሜኪና ጋንትኡ ናብ መጻወትቱ ማይን መዘሓሊ በረድን ምምልላስ፣ ኣብ ግዜ ቁሪ ኣካላት ተቐዳደምቲ ሙቐት ዝረኽበሉ መግቢ ይኹን ዝስተ ምብጽጻሕ ክጥቀስ ይከኣል። ስርሖ ኑቶም ንጋንትኡ ከዐውቱ ተባሂሎም ናብ ውድድር ዝኣትዉ ተቐዳደምቲ ጥዒምዎምን ከይተሸገሩን ከምዝጎዓዙ ምግባር እዩ። ሺቃላይ (Domestiques) ዘመዝገቦ ውጽኢት ኣገዳሲ ኣይኮነን። ነዚ ኩሉ ስራሕ ምስ ወድአ ኣብ መወዳእታ 20 ኪሎሜተር'ቲ ውድድር ቀስ ኢሉ ናብ መዛዘሚ ክመጽእ እዩ ዝገነር።

II. **ኣቀላጠፍቲ** (Lead out Riders)፦

ኣቀላጠፍቲ ተባሂሎም ዝጽውዑ ተቐዳደምቲ ኣብ መወዳእታ 5ኪ.ሜ ውድድር ከቢድ ዕዮ ዘካይዱ እዮም። ካብ ዓቀብ ናጻ ኣብ ዝኾኑ መድረኻት እቶም ብቅጽበታዊ ውድድር ዝልለዩ ተቐዳደምቲ እዮም ዝዋስኡሉን ዝዕወትሉን። ልዕሊ 100 ዝኾኑ ተቀዳደምቲ ኣብ ሓደ ህሞት ቅጽበታዊ ውድድር ኣብ ዘካይድሉ ኩነታት ቦታ ምሓዝ ወሳኒ እዩ። ጋንታ ከዐውት ዝኽእል ተቀዱዳማይ ነዚ ስራሕ ባዕሉ ኣካይዱ እንደገና ቅጽበታዊ ውድድር ከካይድ ከዐውቶ ስለ ዘይክእል፣ ኣቀላጠፍቲ (Lead out Riders) ክሳብ 200 ሜትሮ ንሕንጻጽ ኑቲ ስራሕ ኣካይዶም ምቹእ ሃዋህው ፈጢሮም ንቮላቺስታ ተቀዱዳማዮም ይገድፍሉ። ዝርከብ ዓውት ማዕረ'ቲ ዝዕወት መጻውቶም የስምዮም እዩ።

III. **ቮላቺስታ** (Sprinter)፦

ቮላቺስታታት ብተፈጥሮ ንፉዓት ሓጾርቲ ዓቀብ ኣይኮኑን። ናብ ውድድር ዝኣትዉሉ ምኽንያት መድረኻት ንምዕዋት ብኡ ቢሎም ብዝእከብዎ ነጥቢ ድማ ቀጠልማ ማልያ ንምልባስ እዮም። ነዞም ከምዚ ዓይነት ባህርያት ዘለዎም ተቀዳደምቲ ብጫ ማልያ ዘይተዓወትኩም ዝበሎም የለን። ክሳብ 2016 ብብዝሒ ዓወታት መድረኽ ኣብ ቱር ደ ፍራንስ ኢንግሊዛዊ ወኑይ ቮላቺስታ ማርክ ካቫንዲሽ እዩ ዝሰራዕ። እዚ ተቀዱዳማይ ኣብ ዙር ፈረንሳ 30 መድረኽ፣ ኣብ ጂሮ ዲኢጣልያ 15 መድረኽ፣ ኣብ ቮሊታ ስጳኛ ድማ 3 መድረኻት...ብጠቕላላ ኣብ ግራንድ ቱር ውድድር 48 መድረኻት ክዕውት ዝኸኣለ ቮላቺስታ እዩ (ክሳብ 2016)። ካቫንዲሽ ኣብ ናይ ግዜ ውድድር

ኣቶኪሩ ሰሪሑ ኣይፈልጥን። እዚ ተቀዳዳማይ ኣብ 21 መድረኻት ቱር ደ ፍራንስ ኣብ ዝሳተፈሉ፡ ካብቲ ብጫ ማልያ ዝወሰደ ተቀዳዳማይ ብገምጋም ልዕሊ 2 ሰዓት ድንጎዩ እዩ ነቲ ውድድር ዝፍጸሞ። ኣብ ዓቀብ መድረኻት ሰዓቱ እንዳሓለወ እዩ ሕንጻጽ ዝረግጽ። ዝሃልከሉ ምኽንያት የብሉን። ኣብቶም ጎላጉል መድረኻት ግን ዕዩኡ ብዝግባእ የሳልጥ።

IV. **መሎቕቲ** (Breakaway)፡-

ኣብ ዝተፈላለዩ ውድድራት ሞሊቖም ንቕድሚት ዝኸዱ ተቐዳደምቲ ብሃውሪ ዝወጹ ኣይኮኑን። ጋንታታት ብፍላይ ብጫ ማልያ ሒዛ ዝላ ጋንታ ንምህላኽ ዝተፈላለዩ ሜላታት እየን ዝጥቀማ። ግዚኡ ደሓን ዝኾነ ተቀዳዳማይ ናብ ቅድሚት ብምልኣኽ ንኣንጻር ጋንታ ኣብ ጻዕሪ የእትዋ። ብዘይካዚ ተቀዳደምቲ ሃዲሞም ኣብ ቅድሚት ምስ ዝወጹ፡ ብማዕከናት ዜና ዝበዝሐ ናይ ፈነወ ግዜ ይወሃቦም። ኣብ ማልያኦም ዝርከብ መወዓውዒ ናብ ዓይኒ ተዓዘብቲ ይኣቱ። ብኡ መጠን ጋንታታት ናይ መወልተን ጽንሖት የረጋግጻ። ንኣብነት ኣብ ሻምፕዮን ቅድድም ብሽክሊታ ዓለም 2013 (World Champion 2013) ኣብ ትሕቲ 23 ዓመት፡ ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ለቢሱ ናብቲ ውድድር ዝኣተወ ሜሮን ተሾመ ምስ ሰለስተ ርእሱ ንልዕሊ 100 ኪሎሜተር ሃዲሙ ብምውዓሉ ኣቃልቦ ማዕከናት ዜና ስሒቡ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብዛዕባ ቅድድም ብሽክሊታ ኤርትራ ነቲ ውድድር ዝሕልፉ ብዝነበሩ ጋዜጠኛታት ብሰፊሑ ተዘሪብሉ። ሜሮን ወላ'ኳ ኣብታ ውድድር ወጻኢት ኣይርከብ፡ ነቲ ጋንታታት ስምንምርካብ ዝጥቀማሉ ሜላ ግንምሉእ ብምሉእ ሃሪምዎ እዩ። ኣብ ዙር ፈረንሳ 2015፡ ዳንኤል ተኸለሃይማኖት ብዝወሰዶ ናይ ምምላቅ ስጉምቲ እዩ ንማልያ ኣንበሳ ዓቀብ ክሉብስን ኣብ ፖደዮም ዙር ፈረንሳ ክድይብ ዝበቅዐን። በቲ ውሳኔ፡ ናይ ፈለማ ኣፍሪቃዊ ተቀዳዳማይ ንማልያ ኣንበሳ ዓቀብ ዙር ፈረንሳ ዝለበሰ ብምኳን ስም ክረክብን ክለቡ ኤም.ቲኤን ናይ ሕጂ ዳይመንሺን ዳታ ኣብ ታሪኻ 1ይቲ ማልያ ዙር ፈረንሳ ክትለብስን፡ ኤርትራ ድማ ብተመሳሳሊ ድሕሪ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣብ ፖደዮም እዚ ውድድር ክትድይብ ዝኸኣለት 2ይቲ ኣፍሪቃዊት ሃገር ኮይና።

V. **ሃደንቲ** (Chase riders)፡-

ሃደንቲ ተቀዳደምቲ ኑቶም ናይ ሙምላቅ ፈተነታት ዘካይዱ ተቀዳደምቲ ንምርካብ ኣብ ስራሕ ዝጽመዱ እዮም። ብዝሃደሙት ጉጅለ ዘይትረብሕ ጋንታ ተደኣ ኣላ ኑቶም ኣብ ስራሕ ዝጽመዱ ሃደንቲ ኢላ ዝመደበቶም ተቐዳደምታ ኣብ ቅድሚት ብምግዳም ንዝሃደሙ ኣብ ምልቃምን ኣንጺፎም ዘለው ደቃይቅ ኣብ ምጉዳልን ትሰርሕ። ሃደንቲ ንዝሃደሙት ጉጅለ ምስ ዘርከብዋ ስርሖም ወዱእ እዩ። ቅጽቢታዊ ውድድር ከካይዱ ኣይሕተቱን። ደቃይቅ ከይንጸፎም ውን ኣይሻቀሉን። ንዝመጽእ ውድድር ኣብ ግምት ብምእታው እንዳዕረፉ እየም ነቲ ውድድር ዝውድእዎ።

**እዚ ገለ ካብቲ ኣብ ፕሮፈሽናል ቅድድም ብሽክሊታ ብተቐዳደምቲ ዝፀደድ ዝተፈላለየ ንጥፈታት እዩ። ኣብ ዓለማውን ኣፍሪቃውን ውድድራት ዝምዝገብ ዘሎ ህጡር ወጽኢት ኣብዞ ድሮ ዓበይቲ ዓወታት ሒዛ ተበጊሳ ዘላ ዓመተ 2017 ኪንዮኡ ዓመታትን ንዘበረኸ ወጽኢት እንበኣር ወሸጣዊ ውድድራትና ዝ. ኣብ ላዕሊ ክጥቀስ ዝጸንሐ ዞባተተ ክኸውን ግዜ ዝጠልቦ ሓቂ እዩ።**

**ኣብ ውሽጢ ከተማታት እኻይዶም ናይ ክላሲክ ውድድራት ድማ ብፍላይ ኣብ 1ይ ዲቪዝዮን 100 ኪሎሜተር ኣዝዩ ውሑድ ራሕቐ ስለ ዝኾነ ናብ 200 ኪ.ሜ ዝጽግዑ ፈተንቲ ውድድራት ንምግባርዎ ክሕሰብ ንላቡ። ዩ.ሲ.ኣይ 100 ኪ.ሜ ንተቀዳደምቲ ጁንየር ዝሰርዖ ውድድር እዩ።**

**ቅድድም ብሽክሊታ ኤርትራ ኣብ ሓጺር ዓመታት ነዊሕ ሶጊሙ፣ ነዊሕ መገዲ ድማ እተርፎ!**



## ዘለኩ ደአ!

# ታሪኽ ስርቅን ሰረቕትን ካበይ ናበይ?



## ስርቂ በብዓይነቱ

ዘለኩ ደአ ዘለኩሲ. ሰረቕቲ ማዕጾ ሰይሮም ክኣትዉ. ብመለኽኪኖን ብኣፍራዛን ካልእ መሳርሒታትን ክኸዕቱ ሓዲሮም። እታ ገዛ ካብ ከተማ ወጻኢ ዘበለት ጎረቤት ዘይብላ ጽምዋ ኢያ ነይራ። እንተኾነ ኣብ ውሽጢ እታ ገዛ ሓደ ሰብኣይ ነይሩ። ንሱ'ውን ኣብ ዉሽጢ እታ ገዛ ኮይኑ ኣይደቀሰን። ትንፋሱ ሓቢኡ ማርያም ማርያም ክብል ሓዲሩ። እቲ ናይ ጥልያን ማዕጾ ሓጺን ድልዱል ስለዝነበረ፡ እቶም ሰረቕቲ ቦንቂሮም ከውድቕዎ ተኻል'ዮም ሓዲሮም። ወጋሕታ ሰዓት 5፡00 ኑቲ ማዕጾ ናዕ ኣቢሎም ኣውዲቖሞ።

እቲ ኣብ ዉሽጢ እታ ገዛ ትንፋሱ ሓቢኡ ዝሓደረ ዋና ገዛ ስኳቡሊ እዩ። ሓንቲ ኣረጊት ኣርማድዮ፡ ሓንቲ ዓራት፡ ሓንቲ በራድ፡ ሓንቲ ፐርሙስ፡ ሓንቲ ክርቢት፡ ሓንቲ ባኒን ሓንቲ እቋቑሖን ጥራይ እየን ነይራናኦ። እቶም ሰረቕቲ ብሀርፍርፎት ኣብ'ቲ ገዛ ምስ ኣተዉ፡ ዳርጋ ጥርሑ ገዛ እዩ ጸኒሕዎም። እቲ "ቦስ" ናይ'ቶም ሰረቕቲ ኑቲ ማዕጾ ናይ ኣርማድዮ ክፍት እንተበለ፡ ሓደ ሰብኣይ ኣብ ውሽጢ እቲ ኣርማድዮ ተሓቢኡ ጸንሖም።

ቦስ፡ "ኣታ ... እንታይ ትገብር ኣብዚ?"

ዋና፡ "እቲ ገጽኩም ምርኣይ ኣሕፊሩንስ ተሓቢአ።"

ቦስ፡ "እንታይ ተሓቢአ ማለት?"

ዋና፡ "ምሉእ ለይቲ ተኻል ሓዲርኩምስ፡ እዚ ጥርሑ ገዛ ቀሪብልኩም ብምጽንሐይ ሓፊረ።"

ዘለኩ ደኣ፡ ዘለኩሲ. ... ሰረቕቲ ከም ሰብ ገሚቶምኻ፡ ኣኽቢሮም፡ ሃብታም ሓዉና ሎሚ ክንሰርቆ ኢና ኢሎም ገዛ ጥርሑ ክተጽንሓሎም ከሎኻ ዘየሕፍር ኣይኮነን።

ሓደ ካልእ መስኪናይ ከኣ እዋን ድቃስ ኮይኑ ኩለን ክዳውንቱ ኣውጺኡ ኣብ መንጠልጠሊ ኣንጠልጢሉወን ጥራሕ ኑብሱ (ከምታ ካብ ማህጸን ኣዲኡ ዝወጻ) ኮብርታ ተሸፊኑ እዩ ዝድቅስ። እዚ ጥራሕ ኑብስኻ ምድቃስ ብብዝሒ ኣብ ድኻታት ዝረአ ልምዲ እዩ፤ እምበር ኣነ ሃብታማት ጥራሕ ኑብሶም ክድቅሱ ርእየ ኣይፈልጥን እየ። እወ ... ፒጃማ ይገብሩ እዮም።

ዘለኩ ደኣ ዘለኩሲ. ... እዚ ድኻ ሰብኣይ ክዳውንቱ ኣውጺኡ ምስ ኣንጠልጠለን ከም ሰቡ ጸኒሑ ጸኒሑ ድቃስ ወሲድዎ። ከውታ ለይቲ ምስ ኮነ፡ ሰራቒ ሰላሕ ኢሉ ኣብ'ታ እቲ ድኻ ደቂስላ ዝነበረ ገዛ ኣትዩ። ኑቲ ክዳውንቲ እናልዓለ ኸኣ ኣብ ጁባታት ሰልዲ እንተረኸበ ይፍትሽ ነበረ። ሽዑ እቲ ጥራሕ ኑብሱ ደቂሱ ዘሎ ድኻ ተበራቢሩ። ኑቲ ሰራቒ ትም ኢሉ ክዕዘቦ ድሕሪ ምጽናሕ ነዚ ዘስዕብ ዘረባ ተዛረቦ፡

ድኻ፡ "ኣታ ኑብሲ ... ኑብሲ ... ሰቕ ኢልካ ኣይትድከም። ንሕና ብቕትሪ ፈቲሽና ሳንቲም ዘይረኸብናሉ ጁባታት፡ ንስኻ ለይቲ መጺእካ ፈቲሽካ ሰልዲ ክትረኽበሉ?"

ሰራቒ፡ "ተረዲኣካ ኣለኹ ሓላ ሓወይ።" ምስ በለ፡ ክልቲኦም ስሒቖም። እቲ ድኻ ሰብኣይ ተንሲኡ ምስቲ ሰራቒ ሰላም ተበሃሂሎም። ተሓቛቒፎም። ኣስማቶም ተላልዮም። ክፈላለዩ ከለዉ፡ ቁጽሪ ሞባይል ተሌፎን ክለዋወጡ ተሓታቲቶም። ክልቲኦም ሞባይል ኣይነበሮምን። ሽዑ እቲ ሰራቒ ካብ ጁባኡ 30 ቕርሺ ኣውጺኡ ንግሆ ቁርሲ ይኾናኻ እየን ኢሉ ገዲፍሉ። (ሃንደበታዊ ሕውነት ሰራቕን ተሰራቕን ኣብ ዝተራእየሉ ፍጻሜ)

ዘለኩ ደኣ ... ዘለኩሲ. ... ስርቂ ከም ሰራሕ ዝሰርሕዎ ኣለዉ። ንስርቂ ብምኽንያት ሕማም ዝሰርሕዎ ኸኣ ኣለዉ። እዚኦም "ክሌፕቶ ማንያ" ይብሃሉ። ክሌፕቶ ማንያ ዝረኣይዎ ዝጠቅምን ዘይጠቅምን ነገራት ይሰርቁ። እዚኣቶም ክተሓዙ ከለዉ ንቤት ማሕቡስ ዘይኮነ ናብ ሕክምና ስነ-ኣእምሮ እዮም ዝውሰዱ። ኣብ ሃገርና'ውን ብበወገንና ክሌፕቶ ማንያ ዝኾኑ ሰረቕቲ ኣጋጢሞምና ይኾኑ'ዮም። ዘለኩ ደኣ ዘለኩሲ. እዞም ኣነ ዝዛረበሎም ዘለኹ ግን፡ ብሕማም ዘይኮነ ብሞያ ወይ ከም ስራሕ ኣብ በርቃዊ ስርቃዊ ንጥፈታት ዝተዋፈሩ ሰባት እዮም።

ዘለኩ ደኣ ዘለኩሲ. ስርቅን ዓይነት ሰረቕትን ይፈላለ እዩ። እቲ ኣነ ዝገርመኒ ነገር ከኣ እቶም ሰረቕቲ ናይ ሞያ ምትሕውዋስ ዘይገብሩ ምዃኖም እዩ። ገለ ናይ ጁባ ሰራቒ እንተኾይኑ፡ መዋእሉ ናይ ጁባ እዩ ዝኸውን። ናይ ጋዘ ሰራቒ እንተኾይኑ ጁባኻ ኸፊትካ እንተሃብካዮ'ውን ኣይሰርቀካን እዩ። ናይ ማኪና ሰራቒ እንተኾይኑ፡ ኩሉ ግዜ ማኪና ጥራሕ እዩ ዝሰርቕ። ማዕጾ ከፊትካ እንተገደፍካሉ'ውን ኣብ ገዛኻ ኣትዩ ኣይሰርቕን እዩ። ይኹን'ምበር ገለ ገሊኦም ድማ "ማልቲ ሲስተም" ዓይነት ሰረቕቲ የለዉን ማለት ኣይኮነን።

ዘለኩ ደኣ ዘለኩሲ. ሓደ ካብ ዓይነታት ስርቂ እዩ። ጭንቃዊ ስርቂ ዝበሃል ኣሎ። ደቂ ባዚ ባዚ እናበሉ ምስ ኣሸገርዎ፡ ወይ ገዛ

ኽራይ ዝሽፍሎ ምስ ሰኣነ ወይ ጥምቀት ወዱ ኣትይዎ ኣብ ጃባኡ ምንም ዘይብሉ ምስ ኮኑ ተገዲዱ ዝሰርቕ ዓይነት ሰራቒ ኣሎ። እዞም ከምዚኦም ዓይነት ሰረቕቲ ፕሮፈሽናል ስለዘይኮኑ ብኡ ንብኡ እዮም ዝተሓዙ።

ሓደ ወዲ 35 ዓመት ዝኾውን መንእሰይ ንሓንቲ ብፍቕሪ ክሞተላ ደልዩ። ድሕሪ ክንደይ ተኣኻኺቦም። (ማለት መርዓ ውራይ ገለ ኣይገበሩን።) ንሳ ኣብ ሓንቲ ባር እናሰርሐት'ያ ቀለቦምን ገዛ ክራዮምን ትኽእል ነይራ። ንሱ ስራሕ ኣይነበሮን። ኑብሰ-ጾር ምስ ኮነት፡ ኣብቲ ኢጋ ምሕራሳ ስራሕ ኣቋሪጻ፡ ሓራሳ ጥምቀታ ምስ ኣኸለ ንሱ ዙርያ ባዕለይ ክገዝኣልኪ እየ ኢልዋ። ኣብ ዘምጽኦ ኣይነበሮን። ለይቲ ኣብ ሓደ መኻዚኖ ኣትዩ ኣላዒሉ ወጺኡ። ቡቲ ዘልዓሎ ዙርያ ክገዝእ ሓሲቡ ነይሩ። እቲ ንብረት ናብ ገዝኡብ ከይተቐየረ ብፖሊስ ተታሒዙ። ክተሓዝ ከሎ ንኸምልጥ ፖሊስ'ውን ስለዝሃረመ ተፈሪዱ። ቤት ማሕቡስ ኣትዩ። ዋላ ተታሒዙ እንከሎ'ውን ተደጋጋሚ ሕጊ ብምጥሓሱ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ክልተ ዓመት ገይሩ ክወጽእ ከሎ፡ እታ ዙርያ ክገዝኣላ ዝሓሰበ ሰበይቱ ኣይጸንሓቶን። ሓደ ካልእ ሰብኣይ ዙርያ ገዚኡላ ጸኒሑ። ካብ ወጻኢ ዝመጸ ተመርዕዩ ንወጻኢ ወሲድዋ ጸኒሑ። ኩልኻ ሓደ ኣይትኹን፡ ሰሪቑ ዙርያ ዝገዝኣላ ዘይኮነ ሰሪሑ ዙርያ ዝገዝኣላ ረኺቡ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ካልእ ዓይነት ሰርቂ ድማ ኣሎ። ሓደ ሰብኣይ ሰዓት ሓደ ናይ ለይቲ ኣብ ዉሽጢ ካንሸልኦም ኮርማሕ ሰሚዖም። እንታይ ትመስል ሻፎ በትሮም ሒዞም ማዕጾኦም ፈግ ኣቢሎም ከፊቶሞ። ማዕጾ ክኽፈትን እቶም ሰረቕቲ ክሃድሙን ሓደ ኾይኑ። እቲ ማዕጾ ካንሸሎ ከፊቶሞ ስለዝኸበሩ እቶም ሰብኣይ ክዓጽውዎ ኢሎም ናብቲ ኣፍደገ ምስ ቀረቡ ክልተ ሲሊንደራት ናይ ጋዝ ኣብቲ ኣፍደገ ጸኒሕዎም። ቡቡተራ እናልዓሉ ንኻንሸሎኦም ኣእትዮሞ። ደቂሶም። ንፖሊስ ኣየመልከቱ ንሓደ ኣይነገሩ። እዘን ክልተ ሲሊንደሮም ሒዞም ኣፎም ሓቢሶም ትም ኢሎም።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ድሕሪ 8 ወርሒ፡ ሓደ ሰራቒ ብፖሊስ ተዓጂቡ ናብ ገዛ እዞም ሰብኣይ መጺኡ። እቲ ፖሊስ ኑቶም ሰብኣይን ኑቲ ኣግዚብሔርን ሒዝዎም ናብ መደበር ፖሊስ ወሲድዎም። ከምቲ ሕጊ ድማ ቃሎም ክወሰድ እቲ ፖሊስ ክሓቶም ጀመረ፦

ፖሊስ፦ "ስለምንታይ ንፖሊስ ዘይሓበርኩም?"

ሰብኣይ፦ "ኣነ ደኣ ንዕኣን ደልዩ ... ማለተይ ኑተን ጋዝ ደልዩ እንተተመልሰሞ ሒዘ ንፖሊስ ከረክቦ ሓሲበ ነይረ። ብኡነት'የ ዝብለካ፡ ነዘን ጋዝ ኣፍደገ ካንሸሎ ገይረ ኣነ ብጥዳም ኮይነ እናተጸናጸንኩ ክንደይ ፈቲነ። ኣርባዕተ ወርሒ ፈቲነ ግና ኣይተመልሰን። ኣድራሽኡ ከጣይቕ እሞ ክረኽቦ እውን ፈቲነ እየ።

ፖሊስ፦ "እሞ ኑቲ ሲሊንደር ጋዝ ስለምንታይ ዘይተረከብዎ፧"

ሰብኣይ፦ "ሓሲበ ነይረ። ግና እቲ ዓታሩ ናቱ ድዩ፡ ሰሪቑዎ ድዩ ከየረጋገጽኩ ከመይ ገይረ ከረኽቦ?" ኢሉ ክሽገር እየ ወሪሑ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... እዞም ሰብኣይ ብኢጋጣሚ እዮም ሰሪቖም። ዘመኽንይዎ ምስ ሰኣኑ ድማ ዘይከውን ምኽኒት ክህቡ ፈቲኖም። ኑብሰኻ ዘይትመልኽ እንተኼንካ ግዳይ ናይ ኢጋጣሚ ስርቂ ክትከውን ትኽእል ኢኻ። ኣብ ሕብረተሰብና ንኢጋጣሚያዊ ስርቂ ዘተባብዕ ገዲም ዝኾነ ኣበሃህላ ኣሎ። "ሚእቲ ሽሕ ረኺብካስ ንፖሊስ ኣረኪብካዮም? እዝግሄር እኳ'ዩ ሂቡካ። ኣዝግሄር እኮ ከምኡ ገይሩ እዩ ዝህበካ እምበር ባዕሉ ወሪዱዶ እንካ ይብለካ እዩ" ክበሃል ብዙሕ ግዜ ሰሚዕኩም ኣለኹም። ኣብ ትእዛዝ እዝግሄር እታ ታሽዐይቲ "ኣይትሰረቕ" እያ ትብል። ሓንቲ መምህር ንተመሃሮኣን ብዛዕባ ዓሰርተ ትእዛዛት እናመሃርኦም ከለዋ፦ "ስርቂ ... ሓጥያት እዩ። እንተሰሪቕካ ግና እቲ ዓሰርተ ትእዛዛት እንታይ ይኸውን ኣሎ ማለት እዩ?" ኢለን ሓቲተንኦም። "ይጠሓስ ኣሎ ማለት እዩ" ኢሎም ክምልሱለን ተጸብየን። ግና ሓደ ካብቶም ተመሃሮ፡ "ኣነ ክምልሳ ኣነ ... ኣነ" ስለዝበለ፡ "ሕራይ ንስኻ" ብምባል ክምልስ ኣፍቂደናሉ።

ተመሃራይ፦ "እንተሰሪቕና እቲ 10 ትእዛዛት ዝነበረ፡ 9 ጥራይ ይተርፈና" ብምባል መሊሱለን። ንሰን ብትዮሎጂ ክምልሰለን እናተጸበያ፡ ቁልዓ ብማተማቲክስ መሊሱለን። ብዘኾነ ኣብ መጨረሽታ ዘይናትካ ንብረት ኣልዒልካ ምኻድ ኣብ ቅድሚ ሕጊ መሬት ሓጥያት እዩ። ኣብ ሕጊ ሰማይ'ውን ሓጥያት እዩ። ኣብ ሕጊ ወረበላ ኸኣ ዕሽነት እዩ። ወረበላ ማለት (ወረረ በላዕ) ሰራቒ ማለት እዩ። እቲ ፍልልዮም እቲ ኣብ ከተማ ኮይኑ ዝምንጥል - ሰራቒ ይብሃል (ሰርቀ በላ)። እቲ ፈልድ (ሜዳ) ወጺኡ ኣብ በረኻታት ሰብ ዝኸትርን ኩቡቲ ዘዞምትን ሌባ ኸኣ ወረበላ ይብሃል። ኣንስተይቲ እንተኾይና ኸኣ ወረበሊት ትብሃል። ንፍልጠት ክኾነና እነሆ እዚ ዝርዝር ዓይነት ሰረቕቲ ከቕርብ ፍቐዱለይ፦

1. ሰርቀ-በላ = ኣብ ከተማ ዝርከብ ሕብራዊ ሌባ።

2. ዘሎ-በላ = ኣብ ኻንሸሎ ዘለሉ ብምእታው ፈሰቶን ጋዝን ዘለዓዕል - እስፖርታማ ሌባ።

3. ወረ-በላ = ብዕስለ እናኸደ ኣብ በረኻታት ኩቡቲ፡ ጤለበጊዕን ጠስምን ኣንስትን ዝወርር ዝምታን ዝሙትን ኣወሃሂዱ ዘጥቅዕ ሓደገኛ ጉጅለ ሌባታት እዩ። ቀደም ዘበን "ሰበይትኻ ሓሉ ካብ'ዞም ተኻሉ" ብምባል ኣንስቶም ከየድፍሩ ብጅግንነት እናተቓወሙ ዝሞቱ ብዙሓት እዮም ነይሮም። ዓድኻን ኣዴኻን ሰበይትኻን ትሞተለን ኔርካ።

ኣብ ዘመናዊ ሕልማዊ ዓለም ግን ንሓደ ሰብ "እቲ በረኻ ደሓንዶ ሰጊርኩሞ፧" እንተኢልካዮ ነዚ ዚስዕብ መልሲ ክህበካ ይኽእል እዩ፦ "ኣብ በረኻ ሽፋቱ ኢጋጢሞምና ነይሮም። ሰበይተይ ዓሚጾማ። እንታይ እሞ ዘገድስ ኣይኮነን። መከላኸሊ ጥንሲ ወሲዳ ነይራ። እቲ ሽፍታ ኸኣ ይገርመካ'ዩ፡ ኮንዶም ነይርዎ" ክብለካ ይኽእል እዩ። ከምኡ እዩ!! ቀደም ነውሪ ዝነበረ ሎሚ ንቡር ይኸውን። ሎሚ ንቡር ኮይኑ ዘሎ ኸኣ ቀደም ነውሪ ነይሩ ይኸውን።

4. ኩትሮ-በላ (ወረ-በላ ቁጽሪ ሰለስተ ርአ)

5. ዘምቶ-በላ (ኩትሮ-በላ ተወከስ ኩሎም ሓደ እዮም)

6. ቀትሎ-በላ፦ እዚኦም ኣብ ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ ዝርከቡ ሰዓትካ ክወስዱ ኢድካ ዝቖርጹኻ፡ ሓምሳ ዶላር ክወስዱ ሂወትካ ዘሕልፉኻ፡ ትምህርቲ ዘይብሎም፡ ሃይማኖት ዘይብሎም፡ ሰልዲ ዘይብሎም፡

ሓንጎል ዘይብሎም፡ እንሳንያ (ሱብኣውነት) ዘይብሎም፡ እቲ ዘሸፍእ ነገር ከኣ ታሴራ ዘይብሎም፡ ኣድራሻ ዘይብሎም ምዃኖም እዩ። ኮታስ ዘይተፈትሑ ግድላት ዓለምና ዝዓይኑቶም ሰረቕቲ እዮም።

7. ኣስሕቖ-ብላ (ጨርቄ-ብላ)፥ እዚኣቶም ድማ ማሳ ወቒዕካ ባሕርን ጣሕርን ኢልካ ዘምጻእካዮ ገንዙብ ብሚላ ዝሰርቁ ሰረቕቲ እዮም። ኣብ ሓደ ኣዳራሽ ኣኪቦም የስሕቑኻ። ሽዑ ናይ'ታ ዘስሓቑኻ ሰልድኻ ይወስዱልካ - ዘገርም'ዩ። እዞም እንሓንሳእ "ኮመድያን" ዝበሃሉ ዝተረድኦም ግና ዘይተረድኦም እናመሰሉ ኑቶም ዝተረድኦም ከምዘይርድኦም ፋሕ እናበሉ ብሚላ ዝሰርቁ ልስሉሳት ሰረቕቲ ኣብ ምሉእ ዓለም ዘለዉን እናበዝሐ ዝኸዱ ዘለዉን ዓይነት ሌባታት እዮም።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ከምታ ናይ'ቶም ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስኩልኩም ዓቢ ሱብኣይ ካልእ ኢጋጣምያዊ ሰርቂ ኸኣ .... ከንዘንቱ።

ኣብ ሓደ ከተማ ፖሊስ በዓል ነይርዎም። እቲ በዓል ዝኾኑ ኣባጊዕ (ደዓውል) ተገዚኦም ነይሮም። ሓደ ካብ'ቶም ኣባጊዕ ካብ ወሸጢ ካንሸሎ ሞሊቑ ናብ ጽርግያ ወጺኡ። ከመይ ዝበለ ድልዱል ጻዕዳ በጊዕ ከሰላ እዩ። ግና ኣይሸረፈን። ናይ'ዚ ድሎትን ሲጋን ከመይ ክኸውን ከም ዝኽእል ባዕልኹም ገምቱ። (በጊዕ በሊዕኩም ዘይትፈልጡ ደኣ ከይትኾኑ እምበር ... ማለተይ ሓደ መተዓብይተይ ኣሎ። ነዊሕ ዓመት እስካቡሊ ነይሩ። ደሓር ተመርዕዩ ሓዳር ገይሩ። ካብ ዝምርያ 14 ዓመቱ ክሳዕ ሎሚ በጊዕ ሓሪዱ ኣይፈልጥን እዩ። እንድዒ ምትእኽኻል ይኣብዮ። መስከነይቲ እታ ሰበይቱስ ድሎት ከይጠዓመት ኣረጋ። ሓዳር ፋልማይካ ክትምስርት ከሎኻ ገለ ሓሙሽተ ዓመታት ደርሆ ትሓርድ፡ ትምዕበል። ኣብተን ዝስዕባ ሓሙሽተ ዓመት ጤል ትሓርድ (ምሕቑቕ ዝበላ ኣጣል ኢኻ ትጥቀም)፥ ዳሕራይ ምስ ዳህረንካ (ምስ ሃብተምካ) በጊዕ ትሓርድ። ኣጸቢቕካ እንተማዕቢልካ ቀዳም ቀዳም ምስ ኣዕሩኽትኻ ኣብ በረኻ ኬድካ በጊዕ ሓሪድካ ኣብ ሞቕሎ ጠቢስካ ትቀዝዝ። እዚ መተዓብይተይ ግና 90 ዓመት ምስ ገበረ እዩ መሰለኒ በጊዕ ክሓርድ!

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ዘሐክየኩም ዝነበርኩ ናይ ፖሊስ በጊዕ ናብ ጽርግያ ምስ መጸ ክልተ ሰባት ተዓዚቦም ቡቲ ኣካይዳኡ ጥፉእ ምዃኑ ፈሊጦሞ። ቶዮታ ፒክ-ኣፕ ኣብ ዝዓይነታ ማኪናኦም ደው ኣቢሎም ነቲ በጊዕ ብድሕሪት ጸዒኖሞ ተመርቂፎም። ኣብ ካንቸሎኦም ነቲ በጊዕ ኣውሪደሞ። እቲ ሓደ ብኡ ንብኡ ሓራዳይ ከምጽእ ንግዳም ከደ። ፖሊስ ብሓበሬታ ኣብ'ታ ካንቸሎ ጠበቕ ኢሎም። (ፖሊስ ዘይናቱ በጊዕ ወሲድካ ዘይገደፈካስ በጊዑ ወሲድካ ክትድቅስ ዘይከውን'ዩ) ፖሊስን እቲ ሱብኣይን ፊት ንፊት ተፋጢጦም።



ፖሊስ፥ "ናይ መን እዩ እዚ በጊዕ?"

ሱብኣይ፥ "እንድዒ ኣብ መገዲ ኢና ረኺብናዮ። ማኪና ከይትረግጾ ኣብ ማኪና ጽዒንናዮ።"

ፖሊስ፥ "ስለምንታይ ጽዒንኩሞ?"

ሱብኣይ፥ "ንፖሊስ ክነረክቦ ኢና ሓሲብና"

ፖሊስ፥ "ንፖሊስ ክተረክብዎ ሓሲብኩም?"

ሱብኣይ፥ "እወ ... እወ ዝሓወይ። ንሕና ዘይናትና ንበልዕ ሰባት ኣይኮ... (ተኾሊፉ)። (እቲ ንግዳም ዝኸደ ሱብኣይ፥ ፖሊስ ኣብ ማእከል እቲ ካንቸሎ ኸሎ ሓራዳይ ሒዙ መጺኡ።)

ፖሊስ፥ "ንፖሊስ ክነረክቦ ኢና ምሽ ኢልካኒ፤ ሓራዳይ ደኣ እንታይ ክገብር መጺኡ?"

ሱብኣይ፥ "እወ ... ኣይተረድኣካን ማለት እዩ። ከነረክቦ ክንበለካ ከለኹሲ ነዚ በጊዕ ሓሪድና፡ ሓዊ ዝመሰል ዝግኒ ሰሪሕና፡ ሻሸ ዝመሰል ጻዕዳ ጣይታ ጣፍ ሞኖብ መሊእና ንፖሊስ ክነረክቦ እሞ፡ ንሳቶም ዝገበሩ ይግበርዎ ኢልና ኢና ሓሲብና እምበር፡ ጥፉእ በጊዕሲ ፖሊስ ካብ ምንታይ እሞ ከድሕንዎ እዮም። ኣብ ሼላ ደዮም ከእትውዎ፡ ምስ ኣሞክሮ ደዮም ከእትውዎ ሕሱብ እሞ ኣብሎ" ምስ በለ፡ እቲ ፖሊስ ንደቓይቕ ቀው ኢሉ ጠሚትዎ። ገሪምዎ። እቲ ብድሕሪኡ ዝኾነ ግና ባዕልኹም መልእሉ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ጃምላዊ ሰርቂ ዝበሃል ከኣ ኣሎ። እዚ ብእንግሊዝ "ኮለክቲቭ ነቐዝ ሲንድሮም" ዝበሃል ዓይነት እዩ። ንኣብነት፥ ኣብ ሓደ ፋብሪካ ካብ ማናጀር ክሳብ ዋርድያ ዘለዉ ሰራሕተኛታት ተመሻጢሮም ነቲ ፋብሪካ ብብመዓልቲ ይሰርቅዎ። እቲ ፋብሪካ ድማ ጃምላዊ ህልቂት ገንዘብን ንዋትን የጋጥሞ። እቶም ሰረቕቲ ድማ ብጂኖሳይድ ኣብ ጀነቫ ይኽሰሱ ማለት እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... መንበራዊ ሰርቂ ዝበሃል ድማ ኣሎ። እዚ መብዝሕትኡ ግዜ ኣብ መንበር ኮፍ ኢልካ ዝካየድ ሰርቂ እዩ። ኣብ ላቲን ኣመሪካን ኣብ ኣፍሪቃን ኣብ ማእከላይ ምብራቕን ምእኩል ኣገባብ ሰርቂ እዩ። ከምኡ'ውን ኣብ ሃገራት ኣባላት ባይቶ ጸጥታ ልሙድን ፍሉጥን ዓይነት ሰርቂ እዩ። ከም ኣብነት ዝኾነና ሓደ ግዜ ፕረዚደንት ኣመሪካ ነበር ኣቶ ቢል ክሊንተን ኣብ ሓድሽ ዓመት ሓደ ሚልዮን ዶላር ናብ ሃገረ ግብጺ ሰዲዱ። ንሱ እቲ ሚልዮን ዶላር ንሓንቲ ሓጋዚን ደጋፍን ዘይብላ ልዕሊ 60 ዓመት ዝገበረት ድኻ ሰበይቲ ረኺብኩም ነቲ ገንዘብ ሂብኩም ክሊንተን "ሃፒ ኒው ይር" ኢሉኪ በሉለይ ኢልዎም።

እቲ መጀመርታ ዝተቐበለን በዓል መንበር ፍርቀን ወሲዱ፡ ነተን ዝተረፋ ፍርቂ ነቲ ኣብ ትሕቲኡ ዘሎ ሹመኛኡ ጸዊዑ ሃቦ። እታ ናይ ክሊንተን መልእኽቲ ኸኣ መሓላለፊሉ። እቲ ዝተቐበለን ሓላፊ፡ ፍርቀን ኣትሪፉ፡ ናብቲ ትሕቲኡ ዘሎ ሰዲድወን። እዘን ገንዘብ ከምኡ እናበላ እናጎደላ ኣብታ እታ ድኻ ሰበይቲ ዘላቶ ዓዲ ክበጽሓ ከለዋ ሚእቲ ዶላር ጥራሕ ተሪፈን ነበራ። እቲ ነታ ሚእቲ ዶላር ዝተቐበለ ኣመሓዳሪ ዓዲ እተን 80 ዶላር ወሲዱ ነተን 20 ዶላር ነቲ ተላኣኺ ሃቦ። እቲ ተላኣኺ ናብ ገዛ እንዳ እተን

ዓባይ ሰበይቲ ከይዱ፡ "ይማ ኩልቱማ ቢል ክሊንተን ርሑስ ሓድሽ ዓመት ኢልሉኪ" ምስ በላ፡ "ኣሕቢሩ" ኢላትካ በለለይ ኢላቶ። እቲ ተላኣኣኺ ከኣ ኑተን ዒስራ ዶላር ንዕኡ ወሲድወን። ኣሃሃሃሃሃ! ዘገርም እኳ'ዩ ... እዝስ ሓቂ ዶኾን ይኸውን?

ዘልና ደኣ ... ዘልናሲ ንርእሶም ሚልዮናት ክሰርቁ ንዓኻ ሓንቲ ሽሕ ሂቦም ኣብ ከቢድ ስርቂ ዘእትዉኻ ኸኣ ላኼማዊ ስርቂ ይብሃል። ብዖእዝ ድማ "ንከልመከ ወ ለክመከ" ይብሃል። "ንዛረብካ ወ ንልክመካ" ማለት እዩ። ካብዚ እንታይ ንመሃር? ኩሉ ግዜ ሱብ ኣሳርቐኒ ኩበለካ ከሎ፡ ናይ'ቲ ዝሰርቀ ንብረትን ዓይነትን ብዝሒን ዋጋን ብወረቐት ሃቢ ትብሎ። ኑቲ ወረቐት ወሲድካ ምስ ሰበይትኻ ኴንኩም ደሚርኩም ኣጉዲልኩም ክንደይ ክህቦካ ከም ዘለዎ ትውስኑ። እቲ ስርቂ ኸኣ ብሰነድ ዝተሰነየ ይኸውን። ብዘይካ'ዚ ወልቃዊ ምስጢራዊ ስርቂ ዘበሃል'ውን ኣሎ። ሓንቲ ሰበይቲ ኣብ ሃገረ ጀርመን ሰራሕተኛ ናይ ሓደ ዓቢ ባንክ እያ ነይራ። ካብ ኩሉ እቲ ኣብቲ ባንክ ሕሳቡ ዝጥቀም ህዝቢ ሓንቲ ሳንቲም ጥራይ እናልዓለት ከይተፈልጠት 35 ዓመት ሰሪቓ። ሓንቲ መዓልቲ ሓደ ጡረተኛ ሱብኣይ፡ "ካብ'ዚ መሃያይ ኩሉ ግዜ ሓንቲ ሳንቲም ትጎድል፡ መን'ዩ ዝወስዳ ዘሎ?" ምስ በለ መርመራ ተጀሚሩ። እንተኾነ እታ ሰበይቲ ቡኡ ንብኡ ናብቲ ኣብ ሓደ ሃገር ኣሰራሓቶ ዝነበረት ዓቢ ፒላሶ ከይዳ። (ኢንተርፓልከ ይገድፍዋ ዶ እሞ?) ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ...

በዓል ሓዳርን ኣቦ ቈልዑን እንከለኻ ባዕላ ጸዊዓትኒ፡ መስተ ጥዒመ ነይረ፡ ሸይጣን ኣስሒቱኒ ኢልካ ካብ ጎረቤትካ ዘላ ፍትሕቲ ቈልዓ ምውላድ እዚ'ውን ቁጽሩ ምስ ስርቂ እዩ። ብኻልእ መዳይ ከኣ ሎሚስ ሃብቲሙ እዩ ታክሲ ኣላቶ ... ጭሕሙ ከጸብቐሉ ... ቀብዑ ደስ ኢሉኒ ኢልካ ዘይሰብኣይካ ምሸት ምጻእ ቡን ክቐልወልካ እናበልካ ካብ በዓል ሓዳር ቈልዓ ምውላድ፡ ሓዳራዊ ስርቂ እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ሰራቕን ሳኽራምን ጽሉልን ዘይብሉ ከተማ የለን። ስርቂ ኣብ ኩሉ ግዜን ቦታን ኣሎ። ኣብ መጻኢ ብዝተራቐቐ መልክዕ ክቕጽል ምኳኑ እዚ ንርእዮን ንሰምዖን ዜናታት ስርቂ ኣንፊቱልና ኣሎ። ሎሚ "ሃክ" ዝበሃል ብኢንተርነት ዝካየድ ስርቂ ኺኑ ኣሎ። ኣብ ገዛኻ ኴንካ ብላፕቶፕካ ካብ ሓደ ባንክ 10 ሚልዮን ዶላር ሃክ ትገብር። ስርቂ ክሳብ ክንድ'ዚ እንተኾይኑ፡ ህዝቢ ዓለም ኩሉ ሰራቒ ከይከውን እሞ ዓለም ብዋሕዲ ተሰረቕቲ ከይትጥቃዕ የስግእ እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ሲዊዘርላንድ ትብሃል ሃገር ኣላ። እቶም ዓበይቲ ሰረቕቲ ናይ ዓለም ኣብ ስዊስ ባንክ እዮም ዘቐምጥዎ። ሓደ ከም ገለ ገይሩ ካብ ሓደ ሚልየነር ሓንቲ ስእሊ ሰሪቑ ዒስራ ሚልዮን ይሸጣ። ኣበይ ከቐምጦ እዩ። ዝኾነ ባንክ ናይ ዓለም ምንጪ ናይ'ዚ ገንዘብ ክሓቶ እዩ። ስለዚ ኣብ ስዊስ ባንክ የቐምጦ። "ስዊስ ባንክ ከመይ ኢሉ ሓሲብዎ ይኸውን (እቲ ፈለማ ዝሓሰባ)

ሓደ በዓል ስልጣን ናይ ስዊስ ጽብቕቲ ሓሳብ መጺኣቶ። "ንሕና ብዘይካ ጸባን ችኮላታን ሰዓትን እንታይ ዝሸየጥ ኣሎና? ስለዚ ኣብ ምሉእ ዓለም ዘለዉ ዘይሕጋዊ ገንዘብ ከቐምጡ ዝደልዩ ሰባት ዝጥቀምሉ ሓደ ባንክ ዘይንኸፍት" ኢሉ ከፊትዋ። ስማ ኸኣ ስዊስ ባንክ ኮይኑ። እዞም ኩሎም ቢልየነራት ናይ ድራግ (ኮሎምብያ) ገንዘቦም ኣብኡ ከቐምጥዎ ጀሚሮም። ኮኬይን፡ ሄሮይን፡ ኦፒዩም፡ ማሪዋና፡ ኣይዘንደልዋና... ሸይጦም ዘምጽእዎ ቢልዮናት ብዘይ ስክፍታ ዘቐምጥሉ ባንክ ረኺቦም።

እቲ ጽቡቕ ነገሩ ዘይሕጋዊ ገንዘብ ዘምጽእ ሱብ ወትሩ ኣብ ሓደጋ እዩ። ድራግ ሸይጡ ዒስራ ቢልዮን ምስ ኣቐመጠ፡ ፓብሎ ኤስኮባር ዝተባህለ ሸያጢይ ድራግ ምስ ውተሃደራት መንግስቲ ኣብ ዝተገብረ ምልውዋጥ ቶኽሲ ተቐቲሉ ትሰምዕ። ሽዑ እቶም ስዊስ ባንክሲ "ተመስገን ጎይታይ" ይብሉ ይኾኑ እምበር! እንድዒ ... ተመራመሩላ። ዋላ እቶም ሰልዶም ኣብኡ ዘቐመጡ ሰበስልጣን ብዝኾነ ዓይነት ፍጻመ እንተሞይቶም እቲ ገንዘብ ናብ'ታ ሃገር ይመልሰዶ? ኣይምስለን'ዩ ዝኸውን ... ኣብኡ እንድዩ ደኣ ... እቲ መኽሰቡ። ሕጂ ግና "ኮንፈደንሽያል" ዝበሃል የለን። ምስ'ዚ ዘሎ ቁጽጽር ግብረ ሽበራ ዘይሕጋዊ ገንዘብ ክተቐምጥ ጸገም ይኸውን ኣሎ። ሎሚ ዘይሕጋዊ ገንዘብ እንተሃልዩካ "ማኒ ላውንድሪ" ዝበሃል ኣሎ። ኑቲ ናይ ገንዘብካ ዘይሕጋውነት ሓጺቦም ኣስታሪሮም ዝህቡኻ ኣለዉ። ወይ ከኣ ባዕልኻ ገንዘብካ ትሓጽቦ። 20 ሚልዮን ዶላር ዘይሕጋዊ ገንዘብ እንተሎካ፡ (ካብ ውልቀሰብ ወይ ካብ ባንክ ዝሰረቕካዮ) ኣብ ኬንያ ኬድካ ናይ ቀጠፍ ሕርሻ ትገብር። ቀጠፍካ እናሸጥካ ሻሂኻ እናሰተኻ ካብ ሌባ ናብ ኢንቨስተር ትቕየር ... ሃሃ ሃሃ (ኣንታ ገለ 20 ሚልዮን ዝሰረቐ ቦታ ኣይትፈልጡን፤ ተሓባበሩና እንዶ ግዳ ... )

ኣብ ወጻኢ ሓደ ባንካ ተሰሪቑ። (እዚ ስርቂ ናይ ባንክ ሓድሓደ ግዜ ኑቲ ዝተሰርቀ ባንክ "ጺጋ" ዝኾነሉ ግዜ ኣሎ።) ካብቲ ባንክ 10 ሚልዮን ዶላር ተሰሪቑ። እቶም ሰረቕቲ ዝተጠቐሙሉ ጥበብ ኣዝዩ ኣደናቒን ኣዛራብን ኮይኑ ነበረ። እቲ ባንክ ኑቲ ብቐዓትን ጥበብን ብልሒ ኣእምሮን ናይ'ቶም ሰረቕቲ ተሞርኲሱ፡ "ኢን ቴን ሚኒዩትስ 10 ሚልዮን" ዝብል ኣርእስቲ ገይሩ ፊልም ኣሰሪሕዎ። ኑቲ ፊልም ናሽናል ጆግራፍ እዮም ኣሰሪሖሞ። እቲ ፊልም ወጻኢታቱ ሸፊኑ ኑቲ ባንክ 30 ሚልዮን ዶላር ብጽሒቱ መጺእዎ። እዚ ክሳራኻ ሼጥካ ናብ መኽሰብ ከመይ ጌርካ ከም ትቕይር ዘርኢ ኣብነት እዩ። ኣብ ሃገርና'ውን ወርቃ ሸይጣ ዝገዝኣቶ ዕትሮ ጋዝ እንተተሰሪቐዋ "ዘ ትራጀዲ ኦቭ ዘ ጋዝ ሲሊንደር" ኢልካ ጽቡቕ ዓለምለኻዊ ተቐባልነት ዘለዎ ፊልም ክተሰርሓ ይከኣል እዩ። እቲ ፊልም ምስዕዓም ናይ ፍቑራት እንተብዚሕካሉ ከምኡ'ውን ኮስትሞን ረጂን ጥራይ ዝገበራ ብዙሓት ተዋሳእቲ እንተጌርካሉ፡ ብሓደ ግዜ ናብ 90 ቋንቋታት ዝትርጎም ህቡብ ተፈታዊ ፊልም ክኾነልካ ይኽእል። በዚ ድማ እታ ሓንቲ ሲሊንደር ዝተሰርቃ ሰበይቲ ፋብሪካ ሲሊንደር ናይ ምኽፋት ዕድል የጋጥማ። "ማሕበር ምትሕግጋዝ ጋዝ ዝተሰርቀን ደቀንስትዮ" ዝበሃል ናይ ግብረ ሰናይ ትካል ከኣ መቘመት።

ወደሓንኩም!!!

ግርማይ የሃንስ (ሳንድያጎ)

# ሞያ ዝዓጠቐት ጓል ኣንስተይቲ ዋሕስ ምዕባለ ሕብረተሰብ !!













skilled female secures social development.








NATIONAL UNION OF ERITREAN
YOUTH AND STUDENTS
ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ

ሞያ ዝዓጠቐት ጓል ኣንስተይቲ ዋሕስ ምዕባለ ሕብረተሰብ !!